# መንእሰይ



መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

- ባህሊ ስራሕን ህርኩትናን
- ኣስመረት ኣብ ኣስመራ
- ሜላታት ኣወሳስዳ ‘ ኖት ’
- ካብ ድምጻዊት ናብ ኣትለት






“...ኣራንሽን ባናናን ጥራሕ ዘይኮነ መጽሓፍ ሒዝካ ምብጻሕ’ውን ክልመድ ኣለዎ”

ደራሲ ተስፋዬ ገብረኣብ











ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ጥቅምቲ 2017 ቁ.56

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10




ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፥

መጽሔት “መንእሰይ”
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

እዚ ወቕቲ'ዚ፡ ተመሃሮን መማህራንን ድሕሪ ክረምታዊ ዕረፍቲ ዳግም ናብ መኣዲ ትምህርቲ ተመሊሶም፡ ብሓድሽ ወኒ ሓድሽ ዓመተ-ትምህርቲ ዝጅምርሉ እዩ። በዚ ኣጋጣሚ'ዚ፡ መጽሔት መንእሰይ ብዛዕባ ትምህርቲ፡ ፍልጠት፡ ሞያ፡ መንፍዓት፡ ብቕዓትን ብልጸትን፡ ደጊማ ደጋጊማ ንተመሃሮ ገለ ሓሳባት ክተዘኻኽር ትደሊ።

ፈላጥን ብሉጽን ሰብ ክኾውን ዘይምነ የለን። እዚ ኣድማሳዊ ባህጊ ወይ ትምኒት ናይ ደቂ-ሰብ እዩ። ኣብ ተመሃሮ እውን ብተመሳሳሊ፡ ንፉዕን ብሉጽን ተመሃራይ ክኾውን ዘይብህግን ዘይምነን የለን። ንፉዕን ብሉጽን ተመሃራይ ምኳን መን ይጸልእ? እቲ ግድል ግን፡ መንፍዓት ኮነ ብሉጽነት፡ ብባህጊን ትምኒትን ዝጭበጥ ወይ ዝብጻሕ ዘይምዃኑ እዩ። ኣብ ቤት ትምህርቲ፡ መማህራንና፡ ፍልጠት ከቕስሙና ዝከኣሎም ይጽዕሩ እዮም። መምህር ኣብ ክፍሊ ደው ኢሉ፡ እቲ ዝፈልጦ ስለዝነገረና ወይ ስለዝመሃረና፡ ፈላጣት ክንከውን ኣበርቲዑ ስለዝጽዓረን ስለዝደኸመን ግን፡ ብሉጻት ንኽውን ማለት ኣይኮነን። ከምኡ ነይሩ እንተዝኸውን፡ ኩሉ ተመሃራይ ብቑዕን ብሉጽን ክኸውን ኣምበይምኣገሞን። ብቕዓትን ብሉጽነትን እምበኣር ካብ ገዛእ ነብስና እዩ።

መንግስቲን ወለዲን ዕድል ትምህርቲ ስለዝፈጠሩልና፡ መምሃሪ መጻሕፍቲን ዝተፈላለየ ናይ ትምህርቲ መሳለጥያን ስለዝተቐረበልና፡ መማህራንና ተገዲሶም ፍልጠቶም ስለዘመሓላለፉልና፡ ንፉዓትን ብሉጻትን ተመሃሮ ንኸውን ማለት ኣይኮነን። እቲ ዝተፈጥረልና ዕድልን ባይታን፡ ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ። እንተኾነ መንፍዓትን ብሉጽነትን ካብ ገዛእ ነብስና እዩ። መምህር ኣብ ሰሌዳ ኣቀማምራ ቁጽርታት እንተርኣየካ፡ መምሃሪ መጻሕፍቲ እውን ኣብነታት እንተሰፈሩ፡ ሓደ ተመሃራይ ብቐሊሉ ይርድኦ ወይ ይመልኮ ማለት ኣይኮነን። ምልከት ብጻዕሪ ገዛእ ነብስኻን ብዘይሕለል ምልምማድን እዩ ዝጭበጥ። ምስጢር መንፍዓትን ብሉጽነትን ተባሂለን ዝግለጻ ክልተ ዓበይቲ ረቛሒታት ኣለዋ። ሃንቃን ኣደብን።

ሓደ ካብ ምስጢራት ዓወትን ብልጸትን ብርቱዕ ድልየትን ባህጊን እዩ። ድልየትን ባህጊን ግን ደረጃታቱ ይፈላለ እዩ። ነቲ ዝበሃግካዮ ነገር ክትፍጽም ብርቱዕ ሃንቃ ወይ ተሃን እንተዘይብልካ ድልየት ንበይኑ ኣኻሊ ኣይኮነን። ኣብ ትምህርቲ ዓለም ዘሎ መንእሰይ፡ ዕዉት ክኸውን፡ ብቐዳማይ ደረጃ ብርቱዕ ድልየት፡ ፍቕሪን ፍትወትን ናይ ፍልጠት፡ ሃንቃን ርስነትን ክህልዎ ኣለዎ። እዚ ባዕልና እንፈጥሮ እዩ። መምህር ወይ ቤት ትምህርቲ ከምዚ ዓይነት ወኒ ዝፈጥር መድሃኒት ወይ መርፍእ የብሉን።

እቲ ካልኣይ ናይ ብልጸት ረቛሒ ኣደብ ወይ ዲሲፕሊን እዩ። ኣደብ ማለት ብቐንዱ ኣቓልቦኻ ዝገዝኡ፡ ምስ ዕላማኻ ዘይከዱ ኣከያይዳታት ምውጋድ፡ ግዜኻ ኣብ ዘይረብሕ ንጥፈታት ካብ ምብኻን ምሕያብ፡ ኣብ ስራሕን ጻዕርን ምጽማድ ማለት እዩ። ብልጸት እምበኣር፡ ፍረ ብርቱዕ ድልየት ጥራይ ዘይኮነ፡ ፍረ ጻዕርን ኣደብን እውን እዩ። ባህጊ ብዘይ ጻዕርን ዲሲፕሊንን ኣብ ዘብጽሕ የብሉን። ባህጊ ኮይኑ ጥራይ እዩ ዝተርፍ።

ብኣጋጣሚ ሓድሽ ዓመተ ትምህርቲ እምበኣር መንእሰያትን ተመሃሮን፡ ኣብ ትምህርቶም ብሉጻት ንክኾኑ፡ ብርቱዕ ድሌት ክህልዎም፡ ድሌቶም ንምዕዋት ድማ ዲሲፕሊን ባህሎም ክገብርዎ፡ ካብ ምሁር ንላዕሊ ሊቅ ንምኧን ክጽዕሩ፡ ካብ ትምህርቲ ናብ ስራሕ ዓለም ምስተሰጋገሩ ድማ፡ ንቦታ ስራሕ ከም ቤት ትምህርቲ ጠሚቶም፡ ብግብራዊ ፍልጠት ብቑዓ ሞያውያን ንምኳን ኣበርቲዖም ክተግሁ ምዝኽኻር ኣገዳሲ እዩ።

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ናይ ሎሚ ሕታማ ከምቲ ልሙድ ንመንእሰያት ኣገድሱን እምህሩን እዮም ዝበለቶም ዝተፈላለዩ ጽሑፋት ኣእንጊዳ ኣላ። ምሉእ ግዚኡ ኣብ ምንባብን ምጽሓፍን ብምውፋይ፡ ንኤርትራ ጥራሕ ዘይኮነ እንተላይ ንዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝጠቕም ምስ ታሪኽን ፖለቲካን ዝተኣሳሰሩ መጻሕፍቲ ኣብ ምብርካት ምስ ዝርከብ ደራሲ ተስፋዬ ገብረኣብ ዝተገብረ ዕላል ዝሰፍሐ ቦታ ሂባቶ ኣላ።

# ደሃይኩም

### ንመምህሩ ዘኽብር ንኡብሱ የኽብር

ዓመት ትምህርቲ 2017-2018 ድሮ ተጀሚሩ ኣሎ። ኩሎም መምህራንን ተመሃሮን ድማ ብሓድሽ መንፈስን ወንን ነንዝምልከቶም ዕማም ንምፍጻም ኣብ ቦታ ስርሖ ተረኺቦም ኣለዉ። ኣብ ምቕላስ መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ውህደት መምህር፡ ተመሃራይን ወላድን ኣገዳሲ ምዃኑ ብተደጋጋሚ ተገሊጹ እዩ።

ኣነ ከጸቕጠሉ ደልየ ዘለኹ ግና ንተራ መምህር ኣብ'ዚ መስርሕ እዚ እዩ። ሞያ ምምህርና ኣዝዩ ክቡር ሞያ እዩ። መምህር ድማ ነዚ ሞያ እዚ ዘመሓላልፍ ኣካል ብምዃኑ ክብሩ ኣመና ዕዙዝ እዩ። ኣብ'ዚ እዋንዚ ንመምህርን ሞይ ምምህርናን ዘወሃብ ክብሪ ከምቲ ዝድለ ኣሎ ክበሃል ዝከኣል ኣይኮነን። እቲ ዝኸፍአ ኸኣ መምህር ንሞያኡ ባዕሉ ክንዕቐ ከሎ እዩ። ብቐዓትን ዓይነትን ትምህርቲ ንምምሕያሽ ኣብ ዝግበር ጻዕሪ ንኽብርን ተደላይነትን ሞያ ምምህርና ማእከል ዝገበረ ክኸውን ኣለዎ እብል።

ወለድን ሕብረተሰብን ብሓፈሻ መምህር ክቡርን ሕፉርን ምዃኑ ኣሚኖም ነዚ ክብሪ'ዚ ዝበቅዕ ኣተሓሕዛ ክገብርሉ ኣለዎም። ተመሃሮ ድማ ፍልጠቱ እናለገሰ መጻኢኦም ውሑስ ንክኸውን ለይትን መዓልትን ንዝጽዕር ሰብ ኣብ ትምህርቲ ይኹን ካብ ትምህርቲ ወጻኢ ዝግበአ ክብሪ ክህብዎ ይግባእ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ንመምህሩ ዘኽብር ንኑብሱ የኽብር ከም ዘሎ ክርደኦ ይግባእ። መጽሔት መንእሰይ እውን ኣብ'ዚ ኣርእስቲ ኣተኲራ ብቐጻሊ ኣብ ዓምድታታ ጎስጓስ ክተካይደሉ እምሕጸን።

ፍረወይኒ በርሀ ካብ ኣስመራ

### መን'ዩ ኣዝማሪና?

ናይ ጀማል ሮመዳን ደርፊ ንብዙሓት ሰባት ሕቶ ዘለዓዓለት ኮይና ትስምዓኒ። ንምንታይ ኣነ ኣዝማሪና ድየ? እትብል ሕቶ። ቀላል ግን ከኣ ብዙሕ ጭራ ዘለዋ'ያ። ኪኖ ኣዝማሪና ዝኸይድ ጭራታት። ኣነ ከመይ እየ? ንፉዕ ድየ ሕማቕ? ጽቡቕ ድየ ክፉእ? ሓያል ድየ ድኹም? ዕጉብ ድየ ዘይዕጉብ? ወሳኒ ድየ ተጠራጣሪ? ኣኽዓድናይ ከ? ኣተሓሳስባይ? ምስ ሰባት ዘለኒ ርክብ? ህይወተይ ብሓፈሻ ከመይ ኣላ? እቲ ክለዓል ዝኽእል ሕቶታት ብዙሕ'ዩ። ገሊኡ መልሱ ንፈልጦ ዝነበርና ይመስል'ሞ ነቲ ሕቶ ሓቲትና መልሲ ኣብ እንደልየሉ ግን ብንጹር ክንምልሶ ንሽገር።

ኣነ ንኣብነት ንኑብሰይ ኣዝማሪና ካብ ዝቕጽሩ ሰባት'የ። እንተኾነ ነዛ ናይ ጀማል ደርፊ ምስ ሰማዕኩ ብልክዕ ካብ'ቶም ኣብ'ታ ደርፊ ተዘርዚሮም ዘለዉ ረቛሒታት ነየናይ ኣማልእ? እቲ ኣነ ዘማላእክዎ'ኸ ኣዝማሪና ዘብለኒ ድዩ? ምምላሱ ቀሊል ኣይነበረን።

ብኣንጻር ኣዝማሪና ንሓደ መሳርሕተይ ፋራሽ ከመይ ዝበለ'ዩ? ዝብል ሕቶ ኣቕሪበሉ፡ "ሃምበርገር ምስ ዘይቱን'የ ዝእዝዝ" በለኒ። "ከመይ ማለት ሓተትኩ?" ብምግራም፡ "ምስ ሃምበርገር ማይ እዩ ዝእዘዝ ዘይቱን ደኣ ንዝኾነ ርእሱ ማይ ዘድልዮ እንድዩ" ብምባል ኣብርሃለይ። ፍጹም ዘይተጸበኽዎ መግለጺ ፋራ'ዩ። ቅሩብ ደኣ ምስ በልክዎ ዝገደደ መግለጺ ኣስዒቡለይ። "ፋራ ተጋግዩ ቁጽሪ ሞባይል ተለፎን ብምጥዋቕ ናብ ዘይሓሰቦ ሰብ ገንዘብ ዘሰጋግር'ዩ፡ ዝገደደ ፋራ ድማ እቲ ብጌጋ ገንዘብ ዝመጽኦ ናብ'ቲ ብጌጋ ዝሰደደሉ ዝመልስ'ዩ" በለኒ። ብወገነይ ነዚ ከምዚ ዝገብር ሰብ ጻድቕ ምበልክዎ - ዘይናቱ ዘይደሊ። ብመሰረት እዚ መሳርሕተይ ግን ፋራ'ዩ። እቲ ኣብ'ዚ ዝለዓል ጉዳይ እዚ መሳርሕተይ ቅኑዕ ኣሎዶ የለን ኣይኮነን። ሰባት ብዙሕ ጉዳያት ኣብ ዝመዝንሉ እዋን ዘቕምጥዎ መምዘኒንታት ካብ ሰብ ናብ ሰብ ዝፈላለ ምዃኑ'ዩ። ንዓይ ቅኑዕ ንዓኻ ጌጋ ክኸውን ይኽእል። ናብ ፍልስፍና ተዛማድነት ገጹ ይወስደና።

ደርፊ ኣዝማሪናውን ናብ'ዚያ ትመርሓና።

እታ ደርፊ ኣህጉራውነት ዘለዋ ኮይና ትስምዓኒ። ኣብ ነፍስወከፍ ሃገር ፋራን ዘይፋራን ክህሉ ንቡር ኮይኑ እስምዓኒ - ብብመምዘኒታቱ። በዚ ድማ መደምደምታ ክትገብረላ ዘይግባእ ደርፊያ እብል።




ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ብኤርምያስ ሰሎሞን ዝወጸአ ጽሑፍ ግን ናብ መደምደምታ ዝኸደ ስለዝመሰለኒ ብወገነይ ቅኑዕ ኮይኑ ኣይተሰምዓንን። ብሓጺሩ ከምቲ ድምጻዊ ጀማል ዝበሎ ኣስመራ ኣፍ ኣውጺኣ ክትምልሶ ክሳብ ዘይከኣለት ሕቶና ሒዝና ነብስና እናፈተሽና ነታ ደርፊ ንነዊሕ ምስትምቓርን ነብስና ኣዝማሪና'የ እናበልና ምዕሻውን ጥራይ እዩ ዘዋጽእ።

ቤተ ጴጥሮስ ካብ ዕዳጋሓሙስ

### ስለምንታይ ኣብ ኣስመራ ጥራሕ

ኣጋጣሚ ኣብ ዝረኸብኩሉ እዋን፡ ኣብ'ቲ ብሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ እናተወደበ ወትሩ ሓሙስ ናይ ምሸት ኣብ ኣዳራሽ ጁንየር ዝቐርብ ሰሙናዊ መደባት ሓባራዊ ዘተን ምስትምቓር ጥበባትን ክሳተፍ ጸኒሐ ኣለኹ። ኣገዳስነት ናይ'ቲ መደብ ዘዛርብ ጉዳይ ኣይኮነን። ሰባት ናይ ነዊሕ እዋን ተሞኩሮም ወይ ውጽኢት ብሓያል ጻዕርን ምርምርን ዘካየደዎ መጽናዕታዊ ወረቐት ብናጻን ብኽፉትን ክትረኽቦ ቀሊል ነገር ኣይኮነን። ኣብ ጉዳያት ዝህልወካ ኣፍልጦን መረዳእታን ኣብ ምዕባይ ተራኡ ዕዙዝን ዓብዪን ስለዝኾነ ኣገዳስነቱ ዕዙዝ እዩ። ዝርጋሐኡ እንተላይ ናብ ኮለጃትን ዞባታትን ዝወርደሉ ኩነታት ክሕሰበሉ ዘለዎ ኮይኑ እስምዓኒ።

ሰናይ ወልዱ ካብ ኮለጅ ኢ.ተ.ኤ

## ደሃይ ማሕበር

# ገምጋም ኣብ ሓድሽ ስትራተጅያዊ ውጥን

ብስትራተጅያዊ ውጥን ተመሪሕካ ምስራሕ ሓደ ካብ ክብርታት ሃማመተኤ ኮይኑ ዝቕጽል ዘሎ እዩ። ስትራተጅያዊ ውጥን ናይ ሓደ ትካል ሓያልን ድኹምን ጎድንታት ብምልላይ፡ ዕድላትን ስግኣታትን ኣብ ግምት ብምእታው ኣብ ቀንዲ ሽቶታት ብምትኳር ንራእይን ዕላማታትን ኣወሃሂዱ ዘማእዝን ኣገባብ እዩ። ብስትራተጅያዊ ውጥን ተመሪሕካ ምስራሕ ኣብ ራእይኻ ዘለካ እምነትን ተወፋይነትን እናዓበየ ብምሕዳሱ፡ ጸዓትካን ጺጋታትካን ሽቶታትካ ንምጭባጥ ኣብ ዘኽእሉ ንጥፈታት ብምውፋር ተመዛኒ ውጽኢት ንክተመዝግብ ዘኽእል ሜላ እዩ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ውጥን ብምኻኑ እንታይ ትሰርሕ፡ መዓስ ኣበይን ብኸመይን ኣጉሊሑ ዘርኢ መንጸር ብምኻኑ መገድኻ ከይስሓትካ ናብ ኣንፈት ራእይኻ ክትጎዓዝ የኽእለ።

ሃማመተኤ ከም መቐጸልታ ናይቲ ብስትራተጅያዊ ውጥን ተመሪሕካ ምስራሕ ዝብል ጽኑዕ እምነቱ፡ ካብ 2017-2021 ዝዘርጋሕ ናይ ሓሙሽተ ዓመት ውጥን ብምስኣል ኣብ ትግባረኡ ደርኲቡ። ማሕበር "መንእሰይ ይንቃሕ፡ ይወደብ፡ ይዕጠቕ" ንዝብል መሪሕ ራእዩ ክዉን ንምግባር፡ ሽዱሽተ ዓበይቲ ሽቶታትን ኣብ ኣስታት 20 ንኡሳን ሽቶታትን ዝርዝር ንጥፈታትን ብምምቕቓል ንትግባረኡ ይሰርሕ ኣሎ። እቶም ሽቶታት፥

1. ን10 ሚእታዊት ካብ ኣባላት ሰፊሕ ወዳብ ናብ ጸቢብ ውዳብ ብምስጋር ጸቢብ ወዳቤታት ምሕያልን ምምልማልን፡

2. ብመገዲ ሚድያን ካልኦት ኣገባባትን ንፖለቲካዊ፡ ትምህርታዊ፡ ጥዕናዊን ማሕበረ-ባህላዊን ንቕሓት መንእሰያት ዘዕቢ ንጥፈታት ምኪያድ፡

3. ተሳታፍነት ኮምን መሻርኽቲን ኣብ ጉዳይ መንእሰያት ምዕባይ፡

4. ኣብ ወጻኢ ዝነብሩ ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብ ሃገራዊ መደባት ኣበርክቶኦም ምዕባይን ጸልዋን ሽርክነትን ማሕበር ኣብ ዞባዊን ኣህጉራውን ጉዳያት ምዕባይ፡

5. ትካላዊ ዓቕሚ ማሕበር ምዕባይን

6. ማሕበር ብቑጠባ ኑብሱ ከም ዝኽእልን ትሕተ-ቅርጺ ክዋደድ ምግባርን ዚብሉ ሽቶታት ማሕበር ኣብ ዝቕጽል ሓሙሽተ ዓመታት ክተግብሮም ወጢንዎም ዘሎ ዓበይቲ ሽቶታት እዮም።

- **ምሕያል ውዳቤታት**

ሃማመተኤ ናይ ውዳብ ማሕበር እዩ። መንእሰያት ብብዝሖምን ባህግታቶምን ብምውዳብ፡ ኣበርክቶቲን ረባሕቲን ዝሕንጸጹ መደባት ከም ዝኸዱ ይገብር። ሜላ ውዳብ ማሕበር ክልተ መሰረታውያን ኣገባባት ይኽተል። ንሳቶም ድማ ሰፊሕ ውዳብን ጸቢብ ውዳብን ተባሂሎም ይፍለጡ። ሰፊሕ ውዳብ ብባህሪኡ ሓፈሻዊ ኾይኑ ንኹሎም ተማሃሮ፡ መንእሰያት ሰራሕተኛታትን ካልኦት ኣብ ዓድታትን ምምሕዳር ከባቢታትን ንዝለዉ መንእሰያት ዝጥርንፍ ኣገባብ እዩ። ጸቢብ ውዳብ ድማ፡ ካብ'ቲ ሰፊሕ ውዳብ ብዝተፈላለዩ መምዘኒታት ዝተሓርዩ፡ ብቑጽሪ ንውሑዳት መንእሰያትን ተመሃሮን ዝጥርንፍ ኮይኑ፡ ኣብ'ዚ ውዳቤ'ዚ ዘለዉ መንእሰያት ቀንዲ ተዋሳእቲን ኣተግበርቲን መደባት ማሕበር ኮይኖም ኣብ ምእላይን ምምራሕን ኣብ ሰፊሕ ውዳብ ዘለዉ መንእሰያት መሪሕ ተራ ይጻወቱ።

ነዚ ሽቶ'ዚ ንምጭባጥ፡ ኣብ ኩለን



ንኡሳን ዞባታት ውዳበታት ቀያሕቲ ዕምባባ ምምልማልን ምሕያልን፡ ኣብ ማእከላይ ደረጃ ኣብያተ ትምህርቲ ውዳበታት ፊተውራሪ ምምልማልን ምሕያልን፡ ምምልማል ካድራት፡ ሕመረትን ካድራትን ብብዝሖምን ዝቐሙለን ንሰፊሕ ውዳብ ጸልውቲ ዝኾና ክለባት ምሕያል፡ ምቛምን ምሕያልን ኣኪያዲት ኣካል፡ ምዕባይ ውዳብ መንእሰያት ሰራሕተኛታት፡ ምዕሩይ ተሳታፍነት መንእሰያት ኣብ ኩሉ መዳያት ምርግጋጽ ዝብሉ ስትራተጂታት ተሓንጺጾም ኣለው።

ብመሰረት ዝተገብረ ገምጋም፡ ኣብ ምምልማልን ምሕያልን ውዳበታት ቀያሕቲ ዕምባባ፡ ፊተውራሪ፡ ሕመረታትን ካድራትን ክኸዱ ዝጸንሑ ንጥፈታት ዝምስገን ውጽኢት ከም ዘመዝገቡ ተመልኪቱ። ከም መርኣያ ናይ'ዚ፡ ኣብ ኣባልነት ናይ'ዞም ዝተጠቕሱ ውዳቤታት ናይ ኣስታት 7 ሚእታዊ ዕቤት ከም ዝተመዝገበ ጸብጻባት ማሕበር የመልክት። ብዘይካ'ዚ ብመሰረት ዝተኻየደ ዳግመ ምውዳብን ምምልማልን ምስልጣንን ኣኪያዲት ኣካል፡ ኣባላነት

ኣካያዲት ኣካል ብኣስታት 3.9 ሚእታዊ ክዓቢ ክኢሉ ኣሎ።

ውዳበ ክለባት ካልእ ክፋል ጸቢብ ውዳበ እዩ። ኣባላት ጸቢብ ውዳበ ዝኾኑ መንእሰያት ቡብዝንባሌኦም ኣብ ክለባት እናተጠርነፉ ባህግታቶምን ድሌታቶምን ዘማልእሉ ሜላ እዩ። ዛጊት ኣብ መላእ ሃገር፣ ክለባት ኣንበብቲ፣ ሚኒሚድያ፣ መሪሕ፣ ስነ-ጥበብ፣ ክሉብ ጥዕና፣ ሓምላይ ክሉብ፣ ወዘተ ቀይመን ንጥፈታተን ኣብ ምስልሳል ይርከባ። ኣብ'ዚ ዝሓለፈ ቀዳማይ መንፈቕ ድማ፣ ብዝሒ ኣባላት እዘን ክለባት ብኣስታት ሓደ ሚእታዊ ዕቤት ከም ዘርኣየ እቲ ጸብጻብ ይጠቕስ።

**• ምብራኽ ንቕሓት መንእሰያት**

ሓደ ካብ ኣገደስቲ ዕማማት ማሕበር ንቕሓት መንእሰያት ኣብ ፖለቲካዊ፣ ትምህርታዊ፣ ጥዕናዊን ማሕበራዊን ጉዳያት ክብ ከም ዝብል ምግባር እዩ። ዝተወደበ ሓይሊ መንእሰይ ንቕሓቱ ምስ ዝበርኽ ተሳታፍነቱ ኣብ ኩሉ መዳያት ዕዙዝ ይኸውን።

ፖለቲካዊ ንቕሓትን ተሳታፍነትን ዘዕቢ መደባት ምሕያል፣ ንቕሓት መንእሰያት ኣብ ትምህርቲ፣ ጥዕናን ማሕበራዊ ሂወትን ዘዕቢ መደባት ምሕንጻጽን ምትግባርን ነዚ ሸቶ'ዚ ንምዕዋት ዝተሓንጸጹ ስትራተጂያውያን መደባት እዮም።

በዚ መሰረት ኣብ ዝሓለፈ ቀዳማይ መንፈቕ፣ ብመገዲ ሰሚናራት፣ መደባት ዋርሳን፣ ሓባራዊ ዘተን ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ፣ ኮሌጃትን ንዝርከቡ ተማሃሮን መንእሰያት ሰራሕተኛታትን ንቕሓት ናይ ምዕባይ ስራሕ ተኻይዱ። ፍትውትን ተገዳስነትን፣ ተሳታፍነትን ብሉጽነትን መንእሰያት ኣብ ትምህርቲ ንምዕባይ ኣስታት 92674 ተማሃሮ ዝተሳተፍዎ ሰሚናራት፣ ትምህርታዊ ውድድራት፣ ቡብዘባኡ ንብሉጻት ተማሃሮ ሽልማት ምዕዳል፣ ምሕጋዝ ኣብ ትምህርቲ ንዝደኸማ ደቀ'ንስትዮ ዝኣመሰሉ ንጥፈታት ተኻይደም። ጥዕናዊን ማሕበራውን ንቕሓት ንምብራኽ ድማ ኣስታት 156,342 መንእሰያት ዝተሳተፍዎ ጎስጓሳት ብስነ-ጥበብ፣ ብሰሚናራት፣ ወለንታዊ ምኽሪን ማዕዳን፣ ጥዕና ፍርያምነት፣ ሓባራዊ ዘተ ኣብ ጎዳእቲ ልምድታትን ሳዕቤናቶምን ዝኣመሰሉ ኣርእስታት ተቓኒዖ። ብዘይካ'ዚ ማሕበር ምስ ሚኒስትሪ ዜና ብትሕብባር፣ ኣብ ሬድዮ ናይ ቁልዑ ሓዊስካ ሰሙናዊ ብቛንቛታት ትግርኛ፣ ትግረ፣ ዓረብ፣ ኩናማ፣ ሳሆ፣ ዓፋር፣ ናራ፣ ብሊን፣ ኣብ ጋዜጣ ብቛንቛታት ትግርኛን ዓረብን ትግረን ከምኡ'ውን ኣብ ተለቪዥን ንሽቶታት ስትራተጅያዊ ውጥን ንምጭባጥ ብዘኽእል መገዲ፣ ንቕሓት መንእሰያት ክብ ዘብሉ ዝምህሩን ዘዘናግዑን መደባት ከቕርብ ጸኒሑን ኣሎን። ብዘይካ'ዚ ማሕበር ብስሩዕ ብቛንቛታት ትግርኛ፣ ትግረ፣ ዓረብ፣ ዓፋርን ኩናማን መጽሔታት ኣሕቲሙ ክዝርግሕ ጸኒሑን ኣሎን።

**• ምሕያል መንእሰያት ብሞያን ቁጠባን**

መንእሰያት ውዳበኦም ኣሒይሎም፣ ሓይሎምን ጸዓቶምን ኣወሃሂዶም ኣብ መደባት ልምዓት ተራኦም ከበርክቱ እንተኾይኖም፣ ሞያን ክእለትን ክዓጥቁ ልዑል ኣገዳስነት ኣለዎ። ብቐንዱ መንግስቲ፣ መንእሰያት ትምህርቲን ክእለትን ዓጢቖም ቀለስቲ ልምዓታዊ መደባት ክኾኑ፣ ሓያል ጻዕርን ገዚፍ ወፍርን ይገብር ከም ዘሎ ዝፍለጥ ኮይኑ፣ ማሕበር ድማ ብዓቕሙ ዝተፈላለዩ ስልጠናታት ብምውዳብ፣ መንእሰያት ሞያን ክእለትን ዝዓጥቅሉ ዕድላት ክፈጥር ጸኒሑን ኣሎን። ከም መቐጸልታ ናይ'ዚ ድማ፣ ኣብ ዝሓለፈ ቀዳማይ መንፈቕ፣ ኣብ ሲቪካዊን ሞያዊን ስልጠናታት ዝምስገን ስራሕ ተኻይዱ ኣሎ። ኣብ ሲቪካዊ ስልጠናታት ኣስታት 8259 ኣባላት ፈተውራሪ፣ ሕመረትን ካድራትን ዝተሳተፍዎ ኣብ 21 ኣርእስታት ዘተኮረ ስልጠና ተኻይዱ። ኣብ ሞያዊ ስልጠናታት ድማ፣ ኣብ ኤሌክትሪክን ሶላርን፣ ስነ-ጽባቐ ጸጉሪ ርእሲ፣ ኮምፒዩተር፣ ጽርበት ሓጺንን ዕንጸይቲን፣ ካሜራ፣ ግራፊክስ፣ ማእለማ፣ መፍረ ንህቢን ደርሆን፣ ቀዳማይ ረድኤት፣ ትልሂትን መዚቃን፣ ካይላን ኣውቶሜካኒክን ዘጠቓለለ ንኣስታት 1028 መንእሰያት ስልጠናታት ተዋሂቡ። እዚ ከም'ዚ ኢሉ እንከሎ፣ መንእሰያት ብቑጠባ ኑብሶም ዝኽእልሉ ዕድላት ንምፍጣር ብዝተገብረ ጻዕሪ፣ ሞያዊ ስልጠና፣ ስልጠና ምሕደራ ዋኒን፣ ዕድላት ንኡስ ልቓሕ፣ ከምኡ'ውን ምስ መሻርኽቲ ብምትሕብባር ዕድላት ስራሕ ምፍጣር ዝኣመሰሉ ንጥፈታት ክሰላልሰሉ ከለዉ፣ ኣስታት 2286 መንእሰያት ተረባሕቲ ምዃኖም እቲ ጸብጻብ የመልክት።

**• ምሕያል ተራ ኮምን መሻርኽቲን ኣብ ጉዳይ መንእሰያት**

ማሕበረ-ስነኣእምሮኣዊን ፖለቲካውን ንቕሓቱ ዝበረኸ፣ ብሓያል ውዳቤታቱን ሞያዊ ብቕዓቱን ዝልለ መንእሰይ ምህናጽ ንሓደ ትካል ማለት ንሃማመተኤ ጥራይ ዝምልከት ዕማም ኣይኮነን። ሓያል ምውህሃድ ኣብ ሞንጎ ኩለን ኣካላት መንግስቲን ግንባርን ከምኡ'ውን ሸማግለ ኣዕሩኽ መንእሰያት ምስ ማሕበር ከምኡ'ውን ቁጠባዊ ኣበርክቶ ኮምን ኣካላት መንግስቲን ግንባርን ምዕባይ፣



ነዚ ሸቶ'ዚ ንምጭባጥ ዝተሓንጸጹ መደባት እዮም።

- **ምሕያል ሽርክነታዊ ዝምድናታት**

ኣብ ዞባዊን ኣህጉራዊን ጉዳያት፡ ማሕበር ንሽርክነታዊ ምትሕግጋዝን ዝምድናታትን ዘዕብዩ መደባት ኣተግቢሩ። ብዞባዊያንን ኣህጉራዊያንን ናይ መንእሰያት ውድባትን ማሕበራትን ኣብ ዝተወደበ መድረኻት ብምስታፍ ኣብ ክልቲኣዊን ሓባራዊን ዝምድናታት ዘተኮሩ ርክባት ኣካይዱ። ከምኡ'ውን ኣብ ወጻኢ ዝርከቡ ኤርትራዊያን መንእሰያት ኣብ ውሽጢ ሃገር መጺኦም ወለንታዊ ኣበርክቶኦም ክዓዝዙ ኣሳላጢ ተራ ኣብ ርእሲ ምኻያዱ፡ ኣብ ዝኮበኑለን ሃገራት ካብ ዝተፈላለያ ትካላት ዝኣከብዎ ንዋትን መሳሪሕታትን ብመገዲ ማሕበር ናብ ዝምልከተን ትካላት ከም ዝተረከበ እቲ ጸብጻብ ይሕብር።

- **ምሕያል ትካላዊን ቁጠባዊን ዓቕሚ ማሕበር**

ብደረጃ ሃገር ንዝካየዱ መንእሰያት ናይ ምንቃሕ፡ ምውዳብን ምዕጣቕን ስርሓት ኣድማዕን ውጺታውን ምእንቲ ክኸውን፡ ማሕበር ብቑዕን ድልዱልን ትካላዊ መሓውራት ክህልዎን ብቁጠባ ነብሱ ዝኽእልን ንስትራተጅያዊ ሸቶታቱ ንምጭባጥ ዝኽእልዎ ዝርግሐ ትሕተ-ቅርጺ ክህልዎ መሰረታዊ ኣገዳስነት ኣለዎ። ኣብ'ዚ መዳይ'ዚ ማሕበር ናይ ምግምጋምን ምቁጻጽርን ዕቕሚ ምሕያል፡ ብቕዓት፡ ስሉጥነትን ዝርግሐን ፋይናንሲያዊን ንዋታዊን ምሕደራ ምምሕያሽ፡ ስርዓተ ሓበሬታን ሰነዳን ምሕያል፡ ሰብኣዊ ዓቕሚ ምምዕባል፡ ከምኡ'ውን ማሕበር ንጥፈታቱ ብስሩዕ ንምትግባር ዘኽእሉ ቁጠባዊ ኣታዊታት ንምኽዕባት ዘኽእሉ መደባት ኣተግቢሩ።



ማሕበር ንሽዱሽተ ወርሓዊ ገስጋስ ትግባረ መደባት ሓድሽ ስትራተጅያዊ ውጥን ስራሕ ንምግምጋም ካብ 27-29 ሓምለ ኣብ ኣደራሽ ጅንዋር ኣስመራ፡ ካብ 28-29 መስከረም ድማ 9 ወርሓዊ ኣኼባታት ኣቃኒዑ ኔሩ። ኣብ'ቲ ሓለፍቲን ወከልቲ መንእሰያትን ዝተሳተፍዎ ኣኼባ፡ ንነፍሲ ወከፍ ሸቶ ንምጭባጥ ኣብ ዝተሰላሰሉ ንጥፈታት ገምጋም ኣካይዱ። ብኣጠቓላሊ ማሕበር ንዝተለሞ ስትራተጅያዊ ውጥን ሸቶ ብሸቶ ገስጋሱ ድሕሪ ምግምጋም ኣብ ዝቐጽል ዓመታት ትግባረኡ ብምልኣት ንምርግጋጽ ኣብ ቅኑዕ መኣዝን ከም ዘሎ ኣረጋጊጹ።

ኣቦ መንበር ማሕበር ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ መዛዘሚ ናይ'ቲ ኣኼባ ኣብ ዘስምዖ ቃል፡ ማሕበር ርእዩኡን ዕላማታቱን ንምጭባጥ ቡብእዋኑ ስትራተጅያዊ ውጥናት እናሰኣለ ክሰርሕ ምጽንሑ ብምግላጽ፡ እዚ ዝተኻየደ መንፈቓዊ ገምጋም ስራሕ'ውን ንህሉው ብድሆታትን ጠለባትን መንእሰያት ኣብ ግምት ብምእታውን ንዘለዉ ዕድላት ሎዑል ኣቓልቦ ብምሃብን ምስ ሓድሽ ስትራተጅያዊ ውጥን ስራሕ ብዝሳነ ኣገባብ ተዓቃኒ ስርሕ ክዕመም ምኽኣሉ፡ ኣብ ኣሰራርሓ ማሕበር እቲ ዝድለ ምዕባለን ገስጋስን ከምጽእ ምኻኑ ዘእንፍት'ዩ ኢሉ። ብጻይ ሳልሕ ብምቕጻል፡ ኣቡቲ ማሕበር መንእሰያት ኣብ ምንቃሕ ፡ ምውዳብን ምዕጣቕን ዓቢ ሃገራዊ ዕማም፡ ናህርን ድርኺትን ንምፍጣር ተራ መሻርኽቲን ሕብረተሰብን ክሕይል ከም ዝግባእ ተላብዩ።

ኣብ መወዳእታ፡ ኣብ ዝቕጽል 2ይ መንፈቕ፡ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ተሳታፍነትን መንእሰያት ንምዕባይ ክካየዱ ዝጸንሑ መደባት ብዝሓየለ ክቕጽል፡ ኣብ ኮሌጃት ስልጠና ካድር ክካየድ፡ ዝተዳለወ መገምገሚ ቅጥዒ ኣብ ውዳበ ሰራሕተኛታትን ካድራትን ብዕቱብ ክሰረሓሉ፡ ሞያዊ ስልጠናታት ዝቐሰሙ መንእሰያት ናብ ዋኒን ዝሰጋገርሉ ኣገባባት ክተኣታቶ፡ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲን ኮሌጃትን ዝውሃብ መነቓቕሒ ኣስተምህሮታትን ጎስጓሳትን ክሕይል፡ ቀያሕቲ ዕምባባን ፈተውራሪን ዝተኣማምኑ ሕመረትን ኣብ ትምህርቶም ንሽልማት ዝበቕዑን ንምግባርም ዕቱብ ስርሓት ክካየድ ኣተኩሮ ተዋሂብዎ ክሰርሓሉም ኣብ ምርድዳእ ተበጺሑ።



# “ሃማመተኤ፡ ኣገዳሲ ኣካል ህዝባዊ ግንባር’ዩ...”

ሃማመተኤ፡ ከም ኣካል መንእሰያት ንምንቃሕን ምውዳብን ምዕጣቕን ዝገብሮ ዘሎ ንጥፈታት፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ኣርእስቲታት ዘተኮሩ ሰሚናራት ከካይድ ጸኒሑ ኣሎ። ዕላማ ናይዚ ሰሚናራት ብቐንዱ ሓሳብ ንሓሳብ ብምልውዋጥን ብምዝታይን ንቕሓትን መረዳእታን ተሳተፍቲ ክብ ምባል እዩ። ከም መቐጸልታ ናይቲ ክካየድ ጸኒሑ ዘሎ መነቓቕሒ መደባት፡ ሓላፊ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ ብጻይ ዑቕባይ በርሀ ብ28 ነሓሰ ክምኡ’ውን ብ27 መስከርም 2017 ‘ሓጺር ድሕረባይታን ንጥፈታትን ሃማመተኤ’ ብዝብል ኣርእስቲ፡ ከም ኣካል ናይ’ቲ ዝተወደበ ናይ ዘተ መደብ፡ ንኣለይቲ ተመሃሮ ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ኣብ ሳዋ ሰሚናር ኣካይዱ ነይሩ። ጽሟቕ ትሕዝቶኡ ቀጺሉ ይስዕብ፦

ብጻይ ዑቕባይ ኣብ መፈለምታ ሰሚናሩ፡ ብዛዕባ ሃማመተኤ ክንዛረብ ከለና ብዛዕባ ኤርትራዊ መንእሰይ ንዛረብ ምህላውና ምግንዛብ ከምዝድሊ’ዩ ኣብሪሁ። ብዛዕባ ኤርትራዊ መንእሰይ ክንዛረብ ከለና ድማ፡ ኣካል ናይቲ ሰፊሕ ሕብረተሰብ ስለዝኾነ፡ ኣብ ውሽጢ ምዕባለታት ሕብረተሰብ የእቲና ክንርእዮን ክንምልከቶን ከም ዝግባእ ኸኣ ጸቒጡ ኣስሚርሉ። ብምቕጻል፡ ሃማመተኤ ኣብ ኤርትራ ንመንእሰያት ዘውክል እንኮ ሃገራዊ ማሕበር’ዩ ድሕሪ ምባል፡ ኣገዳሲ ኣካል ናይቲ ንኤርትራ ዝመርሕ ውድብ ህዝባዊ ግንባር ምዃኑ ኸኣ ኣነጺሩ።

ብዛዕባ ኣመዓባብላ እቲ ማሕበር ኣመልኪቱ ክጠቅስ ከሎ ድማ፡ ሃማመተኤ ውላድ ናይቲ ካብ ቀድሚ ብረታዊ ቃልሲ ኤርትራ ኣትሒዙ ሱር ሰዲዱ ዝነበረ ምንቅስቓስ መንእሰያት ኤርትራ ንሓርነትን ፍትሕን ህዝቢ ኤርትራ ምዃኑ ጠቒሱ፡ ኣብ ግዜ ብረታዊ ቃልሲ’ውን እንተኾነ፡ ሃማመተኤ ውጺኢት ናይቲ ብህዝባዊ ግንባር ዝተመርሐ ህዝባዊ ምንቅስቓስ፡ ኣብ ዓወት ሰውራ ኤርትራ ፍሉይ ኣበርክቶ ዝገበረ ህዝባዊ ማሕበር’ዩ ኢሉ። ብሓፈሻኡ፡ ኣመዓባብላ ሃማመተኤ፡ ምምስራት ማሕበር ዝወለደ ምንቅስቓስ (ማለት ቅድመ ምቛም ወግዓዊ ሃገራዊ ማሕበር)፡ ዳይናሚካዊ ጉዕዞ ማሕበር ኣብ ግዜ ቃልሲን ምሕዳስ ማሕበር ኣብ ሓዳስ ኤርትራን ዳይናሚካዊ ጉዕዞኡን ተባሂሉ ኣብ ሰለስተ መድረኻት ተኸፋፊሉ ክረአ ከምዝኽእል’ውን ኣብቲ ኣጋጣሚ ተገሊጹ። ኣብቲ ቀዳማይ መድረኽ፡ ኣብ ትሕቲ መግዛእቲ ብምኻን ብስውር መንገዲ ዝተፈላለየ ሃገራዊ ዕማም ዘካይዱ፡ ብዝነበረ ኩነታት ተገዲዶም ገለ ኸኣ ትምህርቲ ንምቕጻል ኣብ ከም ማእከላይ ምብራቕ፡ ኤውሮጳን ሰሜን ኣሜሪካን ዝነበሩ መንእሰያት ዘማዕበልዎ ዝተፈላለየ ምንቅስቓሳት ኤርትራውያን ተመሃሮን ኣበርክቶኡ ኣብ ምውላድ ማሕበርን መግለጺ ቀሪቡ። ኣብ እዋን ቃልሲ ኸኣ፡ ካብቲ ኣብ ወርሒ ግንቦት 1978 ብወግዒ ዝተመስረተሉ እዋን ጀሚሩ ከም ኣካል እቲ ኣብቲ ውድብ ዝረአ ዝነበረ ዳይናሚካዊ ምዕባለታት እቲ ማሕበርውን ብብእዋኑ ቅርጹን ኣወዳድባኡን እናኣሐየለ ክሳብ ምርግጋጽ መላእ ሃርነት መድረኽ ዝሓቶ ዕማማት ብዝግባእ ዝተዋጽአ ሃገራዊ ማሕበር ምዃኑ ብጻይ ዑቕባይ ጸቒጡ ተዛሪብሉ።





ኤርትራዊ ኣብ ዝሃለወ እንተሃለወ ሕልሙን ባህጉን ናብ ሃገሩ ምዃኑ እዚ ኣመሰራርታ ማሕበር ህያው ኣብነት እዩ። ኣካሉ ኣብ ዝሃለወ እንተሃለወ ኤርትራዊ ሶፍትዌር ዝጸዓነ ኣእምሮ ንኩሉ ዝረኸቦ ፍልጠት፡ ክእለትን ሃብትን ንረብሓ ህዝቡን ሃገሩን ከምዝውዕል ጌሩ ስለዝቓንዮ።

ማሕበር ኣብ ድሕሪ ናጽነት ምስ መሰርሕ ምህናጽ ሃገር ዝበቅዕ ቅርጽን ኣወዳድባን ክማዕበል ስለዝነበሮ፡ ንሰፊሕ ኤርትራዊ ሃገራዊ መንእሰይ ዝጥርንፍ ማሕበር ኮይኑ ቀዳምነቱ ምስ ቀዳምነታት ሃገር ብምቅናይ፡ “ብኩለንትናኡ ብቑዕ መንእሰይ ምህናጽ!” ብዝብል ራኢ ተቓንዩ ኣብ 1994 ሻብዓይ ጉባኤኡ ብዓወት ከምዘቃንዐ ድማ ተገሊጹ። ስም ማሕበር’ውን ሃማመተኤ ተባሂሉ። ኣብ 2006፡ ብተመሳሳሊ ራእይን ኣወዳድባን ሻሙናይ ጉባኤኡ ኣብ ከተማ ናቕፋ ድሕሪ ምስስልሳሉ ከኣ፡ ኣብ መስከረም 2013 ንዝነበረ ናይ ኣወዳድባ ድኽመታት ማሕበር ብዝግባእ ድሕሪ ምግምጋም ኣብ እምባትካላ ዳግመ ስርርዕ ብምክያድ፡ “መንእሰይ ይንቃሕ፡ ይወደብ፡ ይዕጠቕ!” ዝብል መርሓ ሒዙ መድረኻዊ ሓላፍነቱ ንምስካም ይንቀሳቐስ ኣሎ ክብል ብጻይ ዑቕባይ ኣብሪሁ።

ብጻይ ዑቕባይ ቀጺሉ፡ ፖለቲካውን ቁጠባውን ዕብየት ንምርግጋጽ ምስራሕ፡ ተጻብኦታት ምስዓርን ቀጻልነት ምውሓስን መድረኽ ናጽነት ዝሓተና ቀንዲ ዕማማት ምዃኖም ጠቒሱ፡ ሃማመተኤ ከም ወኪል ናይቲ ዝበዝሐን ኣፍራይን ሓይሊ መጠን፡ ነዚ መድረኻዊ ጠለብ ዝበቅዕ ኣወዳድባ ክማዕበል ስለዘለዎ ቡብእዋኑ እናማዕበለ ዝኸይድ ኣወዳድባ ከካይድ ከምዝጸንሐ ንተሳተፍቲ ኣገዚቡ። ኣስዒቡ ኣቢሉ፡ ሓያልን ብቑዕን መንእሰይ ዘይሓዘ ሕብረተሰብ ምዕባለ ከረጋግጽ ከምዘይክእል ኣነጺሩ። ዕድመ ንእስነት፡ ካብ ውልቃዊ ህይወት ምምራሕ ንላዕሊ፡ ኣጸቢቑ ዝዓዘዘ ሕብረተሰባዊ ሓላፍነት ዘስከም መድረኽ ምዃኑ ጠቒሱ ኸኣ፡ ህላወ፡ ቀጻልነት፡ ዕብየትን ስልጣነን

ሕብረተሰብ ኣብ ብቕዓት መንእሰያት ዝምርኾሰ'ዩ ክብል ኣረዲኡ።

ብቕዓት መንእሰይ ብሰለስተ መሰረታውያን ኣዕኑድ ማለት፦ ንቕሓት፡ ውዳበ፡ ዕጥቂ! ዝቖመ ምዃኑ ብዝርዝር ንተሳተፍቲ ኣቕሪቡ።

**ንቕሓት**

ንቕሓት፡ እቲ ቀንዲ ምስጢር ስነ-ኣእምሮኣዊ ብቕዓትን ጥንካረን መንእሰያት'ዩ ድሕሪ ምባል፡ ሓደ መንእሰይ፡ እቲ ዝነበረሉ ሃገርን ሕብረተሰብን ከመይ ዝበለ እዩ? ካበይ መጺኡ? ሕሉፍ ታሪኹ እንታይ'ዩ? መጻኢ ትጽቢቱን ሃንቀውታኡን እንታይ እዩ? ብዕምቈት ዝፈልጥ እንተድኣ ኾይኑ፡ ብኡ መሰረት ካብ ሕሉፍ ታሪኽ ናይ ህዝቡ ዝቐሰሞ ተሞኩሮ ዘይርስዕ፡ እዋናዊ ብድሆታቱ ብመንጽር ውሽጣዊ ዞባውን ዓለማውን ኩነታት ኣጸቢቑ ዝርዳእ፡ ብዘዕባ መጻኢኡ ንጹር ራእይን ዕላማታትን ሃልዩዎ፡ ናብኡ ዘብጽሕ ቅኑዕ መገዲ ኣረጋጊጹ ዝፈልጥ፤ ብሓባር ክሓስበን ክሰገምን ዘኽእሎ ብሉጽ ባህልን ክብርታትን ዘውንን እንተድኣ ኾይኑ፤ ፖለቲካዊን ስነ-ኣእምሮኣዊን ብቕዓቱ ልዑል'ዩ ክብሃል ከምዝከኣል ተገሊጹ። መዐቀኒ ብቕዓት፡ እቲ ንቕሓት ዝፈጥሮ እምነት፡ ቅሩብነትን ተወፋይነትን'ዩ። ምኽንያቱ፡ ንቕሓት ማለት ኣብ እኹል ፍልጠት ተመርኲሱ ናብ ምሉእ ተወፋይነት ክሰግር ዝኽእል እምነት ምምዕባል ስለዝኾነ ድማ ኢሉ።

**ውዳበ**

ኣብቲ ሰሚናር፡ ውዳበ፡ ዕላማ ንምጭባጥ ሰብን ማልን ግዜን ዘወሃህድ ቀለቤት ምዃኑ ተጠቒሱ። ንንቕሓት ናብ ጥሙርን ኣድማዕን ዕዮ ዝቕይር ወሳኒ ረቛሒ ደረጃ ውዳበ ሰብን ጸጋታቱን'ዩ'ውን ተባሂሉ። ብዘይ ብቑዕ ውዳበ ዝዕወት ዕላማ ከምዘየለ፡ መለክዒ ብቑዕ ውዳበ ኸኣ ዝበኩር ወይ ዝገለል ዓቕሚ ወይ ድማ ዝባኽን ግዜ ዘይምህላው ምዃኑ'ውን ብሰፊሑ ተዘሪቡሉ። ውዳበ፡ ንውሱን ዓቕሚ ናብ ፍጹም ዘይጽዓድ ሓይሊ ክቕይር ዝኽእል ጥቡብ ምዃኑ ህዝባዊ ግንባር ብግብሪ ዘረጋገጾ ሓቂ'ዩ ብምባል ድማ ኣስሚርሉ። ከምቲ ኑቶም በበይኑ መቐረት ዘለዎም ሃይድሮጅን፡ ካርቦንን ኦክስጅንን ብምሕዋስ ምቁር ዝኾነ ሽኮር ዝፍጥር ዝተፈላለየ ዓቕሚ፡ ክእለትን ዝንባለን ዝለዎም ንቑሓት ዜጋታት ብምውዳብ ከኣ ነታ ንምንያ ሓያል ሃገር ክንሃንጽ ከምእንኽእል ድማ ስነፍልጠታዊ መረዳእታ ናይ ውዳበ ሂቡ።

**ዕጥቂ**

ዕጥቂ፡ ሓደ ዕላማ ንምዕዋት ዘውሃን ዝተፈላለየ መተዓጸዊታት ምዃኑ ተጠቒሱ፡ ረቛሒን ግኡዝን ተባሂሉ ኣብ ክልተ ተኸፊሉ ክርአ ከምዝከኣል'ውን ተገሊጹ። እቲ ረቛሒ ኣእምሮ ወዲ ሰብ ክኸውን እንከሎ፡ ከም ኣካዳምያውን ሞያውን ፍልጠት፡ ዲሲፕሊን፡ ባህልን ክብርታትን ዝኣመሰለ ከምዘጠቓልል፡ እቲ ግኡዝ ድማ፡ ወዲ ሰብ ኣብ ዝተዋፈረሉ ዓውዲ፡ ዕማሙ ብኣድማዕነት ክፍጽም ዘኽእሎ መተዓጸዊታት ከም ጉልበት ሰብ፡ ገንዘብ፡ ዝተፈላለየ ቴክኖሎጂ ወዘተ ዘጠቓልል ምዃኑ ተዘሪቡሉ።

ድሕሪ'ዚ ብጻይ ዑቕባይ፡ ብዛዕባ መንነትን እንታይነት ሃማመተኤ'ዩ ንጹር ስእሊ ኣቕሪቡ። ንሱ ኣብ መግለጺኡ፡ ሃማመተኤ ኣገዳሲ ኣካል ህዝባዊ ግንባር ኮይኑ ብዘይ ኣፈላላይ ዝዉድብ ሃገራዊ ፖለቲካዊ ማሕበር፡ ንልኣላውነት፡ ንልምዓት፡ ንሓርነት፡ ፍትሕን ማዕርነትን፡ ንረብሓን መሰልን መንእሰያት ዝቃለስ፡ ወለንታውነት ዝመለልዩኡ፡ መንእሰያት ብክኢ ብድሌቶምን ብፍቓዶምን ዝዉደብሉ፡ ዝጥዓሉን ዝቃለሱሉን፡ ንክብርታት ሕብረተሰብን ህዝባዊ ግንባርን ከም ናቱ ዝቕበልን ዝኹስኩስን ዘማዕብልን፡ ንውራታት ድሕረትን ድማ ዝጸግን ኣንጻሩ ዝቃለስን ማሕበር ምዃኑ ኩሉ ክፈልጦን ክግንዘቦን ከምዘይግባእ ተዛሪቡ። 'ራእይ ሃማመተኤ ንቑሕ፡ ውፉይን ብቑዕን መንእሰይ ምፍራይ'ዩ' ዝበለ ብጻይ ዑቕባይ፡ ምንቃሕ፡ ምውዳብ፡ ምዕጣቕ ዝብል መሪሕ ዕላማ ምዕዋት፡ ፖለቲካዊ ስራሕ ቀዳምነት ብምሃብ፡ ናይ ምንቃሕን ምምልማል ካድራትን መደባት ምሕያል፡ ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ መኸተን ልምዓትን ብምኹስኳስ ቀዳምነት ሃገር ዝብል መንእሰይ ምምልማልን ክብርታቱ ዝተላበሰን ብታሪኹ ዝሕበንን መንእሰይ ምምልማልን ድማ ቀንዲ ዕላማታቱ ምዃኖም ኣብሪሁ። እዚ ኣብ ቦታኡ እንከሎ፡ ብድሆታት መንእሰያት ኣለሊኻ፡ ንባህግታትን ድሌታትን መንእሰያት ዝምልስን ንትጽቢት ሕብረተሰብ ካብ መንእሰያት ዘርውን መደባት ምስኣል ከኣ እቲ ዝዓበየ ብድሆ ናይ ሃማመተኤ ምዃኑ መግለጺ ቀሪቡ። ብጀካ'ዚ፡ ሃገራውነት፡ ፈጠራ፡ ተብላሓትነትን ኩሉ መደያዊ ኣበርክቶን ካብቶም ዝጥቀሱ ሓያል ጎድንታት መንእሰያት ኤርትራ ምዃኖም ጠቒሱ፡ ድኑትነት ንቕሓት፡ ጠመተ ናብ ወጻኢ ሃገራትን ድኑትነት ጻዕርን ተበግሶን ኣብ ምስኻም ሓላፍነት ከኣ ክጥቀሱ ዝግባኦም ድኻምት ከምዘለዉ'ውን ኣብቲ ኣጋጣሚ ተዘርዚሮም። ሃማመተኤ ኸኣ መንእሰይ ይንቃሕ ይወደብ ይዕጠቕ ዝብል መርሓ ሒዙ ክጎዓዝ እንከሎ፡ ኣንጻር ኩሉ ብድሆታት ብምግጣም ኩለንተናዊ ብቕዓት መንእሰያት ንምርግጋጽ ዕላማ ብምግባር ምዃኑ ተሰሚሩሉ። ነዚ ንምርግጋጽ ከኣ ኣብ ተመሃሮ ይኹን መንእሰያት ንውዳቤታቱ ብክልተ ቀጸላ - ማለት ሰፊሕን ጸቢብን ውዳበ ከፋፊሉ ከምዝሰርሕ ተገሊጹ። ናብ ሰፊሕ ውደብ ዝቐነዐ ከም ሰሚናራት፡ ኣስተምህሮታት፡ ናይ ሚድያ ስረሓት፡ ፈስቲቫላትን ቅነውዳቤታትን፡ ስልጠናታትን ናይ ዕዮ ዕድላት ምፍጣርን ብመዘና ዝግበር ጽልዋታት ንምዕባይ ብመንገዲ ኣባላት ጸቢብ ውዳበ ዝካየድ ጎስጓሳትን ዝኣመሰለ ንጥፈታት ክካየድ እንከሎ፡ ቀንዲ ዕላማ ጸቢብ ውዳበ ኸኣ ምፍራይ መራሕትን ካድራትን ምዃኑ ኣብነታት ብምቕራብ ብዝርዝር መብርሂ ተዋሂብሉ።

ኣብ መወዳእታ'ቲ ሰሚናር፡ ኩሉ ዝትግበር ዘሎ ሃማመተኤ ናይ ምድልዳል መደባት ኣብ ዉሽጢ'ቲ ሰፊሕ ሃገራዊ መቓን ኣትዩ ዝረኤ ስለዝኾነ፡ ኩሉ ሃገራዊ ዜጋ ኣብ ምዕዋት ዝትግበር መደባት ብምሉእ ሕልናን ዓቕምን፡ ብተወፋይነት ክሰርሕ ለበዋ ቀሪቡ። ብተወሳኺ፡ ዘለናዮ ዓለማዊ ምዕባለታትን ኩነታትን ምስ ዘይርጉእነት ንኡበረሉ ዘለና ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ተደሚሩ ንቀጻልነትናን ዉሽጣዊ መስመርናን ናይ ምዕባለ ጉዕዞናን ፈተና ስለዝኾነ፡ ነዚ ኩነታት ቡዒህና ከም ወትሩ ብዓወት ንምውጻእ ንቕሓትና፡ ዉዳበናን ዕጥቅናን ቀጥ ኣቢልና ክንቃለስ ከም ዝግባእ ብጻይ ዑቕባይ መልእኽቱ ኣመሓላሊፉ።

ብድሕሪ'ዚ መድረኽ ንሕቶን ርእይቶን'ዩ ክፉት ኮይኑ። ዓበይትን መንእሰያትን ኣዘዘትን ሓለፍትን መዓስከር ሳዋ ድማ፡ ከምዚ ዓይነት መደብ ቀጻልነት ክህልዎ ብምልባው፡ ኣብቲ ዝቐረበ ወረቐት ብርኽት ዝበሉ ሕቶታትን ርእይቶታትን ኣቕሪቦም። ኣብ መደምደምታ ኸኣ፡ ኑቶም መብርሂ ዘድልዮም ዝቐረቡ ርእይቶታትን ሕቶታትን ብጻይ ዑቕባይ በርሀ ግቡእ መግለጺ ሂቢሎም። ብጀኻ'ዚ፡ እቲ ኣጋጣሚ ኣብ መንጎ ሃማመተኤን ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል ሳዋን ንዘጸንሐ ውህድ ናይ ስራሕ ሃዋህው ዝያዳ ዝድርዕን ዘሐይልን ምዃኑ'ውን ተገምጊሙ።

ጉዳይ

# ባህሊ ስራሕን ህርኩትናን

ኣብ ዜጋታት ጃፓን ዘሎ ነዊሕ ሰዓታት ናይ ምስራሕ ልምዲ ስክፍታ ዝፈጠረሉ መንግስቲ ጃፓን፡ ኣብ ወርሒ ለካቲት ናይዚ ዓመት'ዚ፡ ኣብያተ ጽሕፈታትን ኩባንያታትን ዓርቢ ድሕሪ ቐትሪ ሰራሕተኛታተን ቀልጢፈን ካብ ስራሕ እናፋነዋ፡ ክዘናግዑ ብምድራኽ፡ ናይ ስራሕ ጸቕጢን ወጥሪን ንምፍኳስ ተበግሶ ክወስዳ መምርሒ ኣሕሊፉ ነይሩ።

ከም ኣካል ናይ'ዚ ተበግሶ'ዚ "ሳኒ ሳይድ ኣፕ" ዝተባህለ ሓደ ጃፓናዊ ናይ ህዝባዊ ርክብት ትካል፡ ሰራሕተኛታቱ ዓርቢ ኣጋ-ምሸት ካብ ስራሕ ቀልጢፎም ክወጹ ከተባብዕ እኳ እንተፈተነ፡ ዝወጹ ሰብ ግን ክረክብ ኣይከኣለን። "እዚ ምስ ጃፓናውያን ዝኸይድ ኣይኮነን" ይብል ርዩታ ሃቶሪ ሓላፊ ክፍሊ ዓለማዊ ርክብት ናይቲ ኩባንያ። ቀጺሉ፡ "ጃፓናውያን ልዕሊ ንብረ ናይ ምስራሕ ባህሊ ዘጥረና ኢና። ብዙሕ ሰዓታት ኢና እንሰርሕ። ካብ ስራሕ ውጽእ እንተበልካዮ እውን ዝወጻልካ ሰብ ስለዘየለ ግብራዊ ኣይኮነን። ስለዚ ሰራሕተኛታትና ቀልጢፎም ክወጹ ዝድርኽ ገለ መተባብዒ ምግባር ከድልየና እዩ። ቀልጢፎም ንዝወጹ ቦናስ (መተባብዒ ክፍሊት) ክንህብ ኣለና" ይብል። ካብዚ ብምብጋስ እቲ ኩባንያ፡ ዓርቢ ሰዓት 3:00 ድሕሪ ቐትሪ ናይ ስራሕ ጣውላኦም ገዲፎም ንዝወጹ፡ 3,200 የን (ኣሰታት 30 ዶላር) ክህብ ወሲኑ። እዚ ገይሩ እውን እቲ ካብ ስራሕ ቀልጢፍካ ዘይምውጻእ ልምዲ ብቐሊሉ ዝግደፍ ኮይኑ ኣይተረኽበን። ከመይሲ ጃፓናውያን ነዊሕ ሰዓታት ናይ ምስራሕ ባህሊ ኣብ ደሞም ሰሪጹ እዩ። ባህሊ ድማ ብቐሊሉ ክልወጥ ዝኽእል ኣይኮነን።

ኣብ መብዛሕተአን ትካላት ጃፓን፡ ናይ ቀድሚ ቐትሪ ስራሕ ሰዓት 1:00 እዩ ዝቋረጽ። ክሳብ ሰዓት 2:00 ድማ ናይ ምሳሕ ግዜ እዩ። እንተኾነ ዝበዝሑ ሰራሕተኛታት ነዛ ሓደ ሰዓት ዕረፍቲ እውን ብግቡእ ኣይጥቀሙላን እዮም። ኣብ ካፈተርያ ናይ ትካሎም ቀልጢፎም ተመጊቦም፡ ድሕሪ 20 ወይ 30 ደቒቕ ኣብ ጣውላኦም ተመሊሶም ክሰርሑ ትረኽቦም። ሰዓት 5:00 ድ.ቐ. ዕለታዊ ስራሕ ከምዝውዳእ ዝሕብር ደወል ምስ ተደወለ እውን እንተኾነ ቀልጢፉ ዝወጽእ ሰራሕተኛ ዳርጋ ኣይርከበን'ዩ። ሓደ ክልተ ተወሳኺ ሰዓታት ሰሪሕካ ምውጻእ ልሙድ እዩ። ገሊኦም ድማ ክሳብ ሰዓት 9:00 ናይ ምሸት ኣብ ስራሕ ክጸንሑ ይርኣዩ። ዝያዳ ሰዓታት ዝሰርሐ ዝያዳ ስለዝኽፈል ወይ ኦቨር-ታይም ስለዝረኽቡ፡ ስዕ ናይ ገንዘብ ዝፈጠሮ ኣይኮነን። ካብ እዋን ቁልዕነት ጀሚሩ ዝተኸሰከሰ ትኽል ኢልካ ነዊሕ ሰዓታት ናይ ምስራሕ ባህሊ ዘምጽኦ እዩ። ንዊሕ ሰዓታት ብዘይዕረፍቲ ኣብ ስራሕ ምትካል፡ ኣብ ኣካላውን ኣእምሮኣውን ጥዕና ዜጋታት ክፈጥሮ ዝኽእል ተጽዕኖ ስክፍታ ስለዝፈጠረ ድማ እዩ፡ ሰራሕተኛታት ቀልጢፍካ ካብ ስራሕ ምፍናው፡ ብመደብ ክድፍኣሉ ተበግሶታት ዝውሰድ ዘሎ።

እዚ ጽሑፍ'ዚ ዘንበበ ሰብ፡ ብቐዳምነት ኣብሱ ክፍትሸ እዩ ዝግደድ። "ኣነ'ኸ ክሳብ ክንደይ ይሰርሕ?" ዝብል ሕቶ ክመጾ ድማ ባህርያዊ እዩ። ድሕሪኡ ኣብ ከባቢኡ ዝርከቡ ሰባት ክጥምትን ባህሊ ስራሕን ህርኩትናን ሕብረተሰቡ ክግምግምን ይድረኽ።

"ኤርትራዊ ህርኩት፡ ጻዕረኛ፡ ክኢላ ሰራሕተኛ እዩ" ንብል ኢና። ምስዚ ናይ ጃፓናውያን ክነጻጸር እንከሎ ግን ሰራሕተኛታት ክንበሃል ንኽእል'ዶ ንኸውን? "ሰራሕተኛታት ኢና" ንብል እንተኾይንና ኣብስና ክይነጋገ ምጥንቃቕ ከድልየና እዩ። ሓቂ'ዩ፡ ህዝቢ ኤርትራ፡ ርሂጹ ክኡብር ዝደለ፡ ጽግዕተኛን ተጸባይን ክኸውን ዘይደሊ ባህጊ ስራሕ ዘለዎ ህዝቢ እዩ። ዋላ እኳ ብምዕባለ ቴክኖሎጂ ዝተደገፈ ብዘይምኳኑ ኣፍራይነትና ከምቲ ዝድለ ኣይነበረ፡ ከም ባህሊ ግን ጽንዓት ናይ ስራሕን ጻዕረኛነትን ባህሊ ከምዝለና ዘካትዕ ኣይኮነን። ኣቦታትናን ኣባሓጎታትን ንዘመናት ሰሪሖምን ኣፍርዮምን ርእሶም ክኢሎም ዝተነበሩ ህርኩታት ሓረስቶት፡ ጓሶትን ሸቃሎን እዮም ነይሮም። ሕመቕን ትህኪትን እቲ ዝጸልእዎ ባህሪ እዩ። እዚ ባህሊ'ዚ፡ ዘመናዊ ስልጣነ ክተኣታቶ ምስ ጀመረ፡ እቶም ቀዳሞት ምስ ኢንዱስትሪያዊ ሸቐለትን ቴክኖሎጂን ዝተላለዩ ኤርትራውያን ፈተውቲ ስራሕን ጻዕረኛታትን ክኾኑ ደሪኽዎም እዩ። ኣብ ታሪኽ ከምእንምሃሮ ኤርትራውያን፡ ኣብ ግዜ መግዛእቲ ጣልያን፡ ካብ 4ይ ክፍሊ ንላዕሊ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ ክምሃሩ ይፍቀድ እኳ እንተዘይነበረ፡ ኣባሓጎታትና፡ ኣብ ስራሕ ዓለም ተዋፊሮም ብብልሓቶምን ህርኩትንኦምን ዝመለኽዎ ሞያን ክእለትን ቀሊል ኣይነበረን። ከም ተለኣኣኽቲን ተሓጋገዝቲን ኮይኖም ኣብ ዝተፈላለየ ዓውድታት እናነጠፉ፡ ኣብቲ ዝኣተውዎ ሞያ፡ ማዕረ'ቶም ኣስራሕቶም ዝበቕዑ ጸዓዱ፡ እረ እንሓንሳብ ልዕሊኦም ክኾኑ ምርኣይ ልሙድ ነበረ። ብርግጽ ድማ ህርኩትን ፈታው ስራሕን፡ ዝኾነ ሞያ ክምሃርን ክመልኽን ዘጸግሞ ኣይኮነን። ቃልሲ ንናጽነት ኣብ ምዕዋት ዓቢ ግደ ካብ ዝተጻወቱ ረቛሒታት እውን ጻዕረኛነት፡ ተወፋይነት፡ መሃዘነት፡ ልዑል ዲሲፕሊን ኣብ ቅድሚት ዝሰርዑ እዮም ነይሮም። እዚ ጽኑሕ ባህሊ ህርኩትናን ሓያል ዲሲፕሊንን ግን ኣብዚ ሓድሽ ወለዶ ኣሎ'ዶ?

እዚ ሕቶ'ዚ፡ ነፍሲ ወከፍ ሰብ ትዕዝብቱ

ምርኩስ ገይሩ ዝተፈላለየ መልሲ ክህበሉ ይኽእል ይኸውን። ሓቂ እዩ ምሕፋሽ ወይ ሓደን ሓፈሻዊን መልሲ ምሃብ ኣብ ልክዕ መደምደምታ ዘብጽሕ ኣይኮነን። ባህሊ ስራሕን ጻዕረኛነትን ኣብ ኩሉ የለን ክበሃል ኣይከኣልን። ኣብዚ ግዜ'ዚ እውን እንተኾነ ብዙሓት ብኣበኡት ክጥቀሱ ዝኽእሉ ቡላሕቲ፡ መሃዝቲ ህርኩታትን ጻዕራማትን መንእሰያትን ኣለዉና። ብኣንጻሩ ከኣ፡ ብዙሓት ዘይንኣዱ ባህርያት ኣለዉ። ዘይርኻ ዘይርኻ ግዳ ኣብ ሓደ ነጥቢ ምስምማዕ ይከኣል እዩ። እቲ ጸኒሕ ባህሊ ህርኩናትንን ስራሕን፡ በቲ ዝጠዘሐ መንእሰይ ከምቲ ዝድለ ተዓቂቡ ይኸይድ ኣሎ ክበሃል ኣይከኣልን።

ስለምንታይ?

ጠንቅታቱ፡ ኣብ ኣተዓባብያ ዝጀምር ብዙሕ ጉድለታትን ድኽመታትን ክኸውን ይኽእል'። ኣተዓባብያ ቆልዑ ናይ ቀዳሞት ወለድና ምስ ናይዚ ግዜ'ዚ ክዛመድ እንከሎ ዓቢ ፍልልይ ኣለዎ። "ቆልዓ ብንኡሱ ቆርበት ብርሑሱ" ዝብል ምስላኦም ኣብ ኣተዓባብያ ቆልዑ ንዘበርዎ ዓሚቑ መረዳእታ ዘጉልሕ እዩ። ቆልዓ ካብ ንእስነቱ፡ እቲ ምስ ዓበየ ክኾና ዘለዎ ክትምህሮን ቅኑዕ መኣዝን ክተትሕዞን ከምዘለካ'ዩ ዝሕብር። ቀዳሞት ወለድና ንደቆም፡ እግሪ ምስ ተኸሉ ጀሚሮም ዳርጋ ብህጻንነቶም እዮም ከለም ዕድመኦም ስራሕ ዘለማምድዎም። ቆልዓ ንዓቢዩቲ ከኽብርን ክልኣኽን ይምዕድዎ። "ስራሕን ልኡኽን ንቆልዓ የብልሖ እምበር ብጉልበት ኣየድክሞን" ዝብል እምነት ነይርዎም። ንቆልዓ ካብ መጠን ንላዕሊ ቀብጥብጥ ምባል ውጽኢቱ ኣዕናዊ ምዃኑ ንምግላጽ ድማ፡ "ሕንቃቕ ቆልዓ ሓነቕ" ኢሎም ይምስሉ።

ምናልባት በዚ ዘመናዊ ርድኢት፡ እዚ ኣተሓሳስባ'ዚ ጭቆና ክመስል ይኽእል ይኸውን። ወይ ድማ ምምዝማዝ ጉልበት ቆልዑ (Child labour) ተባሂሉ ክንቀፍ ይኽእል ይኸውን። ብግብሪ ግን ውጽኢቱ ሕማቕ ኣይነበረን። ናይ ስራሕን ጻዕረኛነትን ባህሊ ሒዝካ ከምእትዓቢ፡ ምስ ዓበኻ ህርኩትን ኣፍራዩን ክትከውን ዝሕግዘን እዩ ነይሩ። ኣተዓባብያ ቆልዑ ጃፓናውያን እውን ምስዚ ናይ ቀዳሞት ወለድና ተመሳሳልነት ዘለዎ ኮይኑ ንረኽቦ። ጃፓናውያን ንደቆም፡ ሱብ ካብ ኣርባዕተ ሰዓት ንላዕሊ ክድቅስ ከምዘይብሉ፡ ካብኡ ንላዕሊ ምድቃስ ሕማም ምዃኑ፡ ድቃስ ኣደ ትህኪትን ውድቀትን ከምዘኸትል እናመሃሩ፡ ንዝዊሕ ሰዓታት ኣብ ትምህርቲን ዘቤታዊ ስራሕን ክጽመዱ እዮም ዝድርኽዎም። እዚ ካብ ግዜ ጀሚሩ ዝኹስኩስ ባህሊ ስራሕን ጻዕረኛነትን ድማ'ዩ፡ ኣብ መወዳእታ ነቲ ኣብ መእተዊ ናይዚ ጽሑፍ'ዚ ከም ኣብነት ቀሪቡ ዘሎ፡ ክትሰምዖ ዘገርም፡ ብቐሊሉ ክግደፍ ዘይክኣል ልዑል ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ናይ ጻዕረኛነት መንፈስን ዝፈጠረ።

ካብዚ ናይ ኣቦታትና፡ ጃፓናውያንን ካልኦት ተመሳሰልቲ ሕብረተሰባትን ኣገባብ ኣተዓባብያ ቆልዑ ተበጊስና፡ ኣብዚ ግዜ'ዚ ኣብ ገዛና ዘሎ ኣተዓባብያ ቆልዑ ምርኣይ፡ ኣየናይ ከምዝሓይሸ ንምግንዛብ ሓጋዚ እዩ። ንቆልዑ ኩሉ ጸጸበቑ (ኩናት መግቢ ወዘተ.) ምግባር፡ ብፍቕሪን ሓልዮትን ምዕባይ ኣገዳሲ እኳ እንተኾነ፡ ናብ ብሽቅጥናን ሕንቃቕን ዘምርሕ ግን ክኸውን ኣይግባእን። ማዕረ-ማዕረ ንቆልዑ እኽርእዮ ሓልዮት፡ ጥብቂ ቁጽጽር፡ ተግሳጽ፡ ልዕሊ ኹሉ ድማ ንዝዊሕ ሰዓታት ኣብ መጽናዕቲን ስራሕን ምጽማድ ካብ ንእስነቶም ከለማምዶም ዝግባእ እዩ። ምሉእ መዓልቲ ወይ ለይቲ ኣብ "ፊልም" ዝዕዘም ወይ "ገይም" ክጻወት ዝሓድር ቆልዓ ወይ ክሳብ ፍርቂ መዓልቲ ኣብ ዓራት ደቂሱ ዝርፍድ መንእሰይ ትም ኢሉ ዝርኢ ወላዲ ወይ ኣባል ቤተ-ሰብ፡ ኣብ መወዳእታ ነቲ ቆልዓ ወይ መንእሰይ ይብድሎ ከምዘሎ ክፈልጥ ይግባእ። ወላዲ ንውላዱ ናብራ ዓለም ጻዕሪ ምዃኑ፡ ከፍልጦን ከረድኦን እንተዘይክኢሉ፡ እቲ ቆልዓ ምስ ዓበየ ምስ ህይወት ክጠዓዓም ወይ ናይ ህይወት ብድሆታት ብትብዓትን ብቕዓትን ክሰግር ዘኽእሎ ዓቕሚ ክህልዎ ኣይክእልን።

ኣብ ዕለታዊ ህይወት፡ ቆልዑ ንወለዶምን ኣብ ከባቢኦም ንዘዀብሩ ዓበይቲን ብትግሃት ክለኣኹ ምድራኽ፡ ኣብ መወዳእታ ጥቕሙ ኑቶም ዝዓብዩ ቆልዑ እዩ። ምስ ኩሉ ንጥፈታት ሕብረተሰብ፡ ዕዳጋን ኣገልግሎትን ዝህቡ ትካላትን ኣብያተ ጽሕፈትን ክልላዩን ኣገባብ ኣሰራርሓ ክፈልጡን ስለዘኽእሎም፡ ምስ ዓበዩ ካብ ወለዶም ይኹን ካልእ ወገን ሓገዝ ከይደለዩ ኑብሶም ክኢሎም ግቡኦቶም ዝግልኡን ስርሖም ዘሳልጡን ክኾኑ ዘኽእሎም ብምዃኑ ክድፍኣሉ ዝግባእ እዩ። ብሓልዮትን ሕንቃቕን ንቆልዑ ካብ ከምዚ ዓይነት ንጥፈት ምግላል ሃሲያኡ ኣብ መወዳእታ ኑቶም ቆልዑ ምዃኑ ብዕምቈት ክንግንዘቦ ዝግባእ እዩ።

ኣብ ምርግጋጽ ምዕባለ እቲ ወሳኒ ናይ ደቂ-ሰብ ናይ ስራሕን ጻዕረኛነትን ባህሊ ምዃኑ ርዱእ እዩ። ስራሕን ጻዕረኛነትን ኣድማዒን ኣፍራዩን ክኸውን ግዳ፡ ፍልጠት፡ ሞያን ዘመናዊ ቴክኖሎጂን ክውሰኾ፡ ዝያዳ ኹሉ ድማ ብጽኑዕ ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ክስነ ኣለዎ። ግደ ትምህርቲ ኣብ ኣድማዕነት ሕብረተሰብ ወሳኒ ምዃኑ ብምግንዛብ ድማ እዩ፡ ኩለን ሃገራት ኣብ ትምህርቲ ልዑል ወፍሪ ክገብራ ዝድረኻ። መንግስቲ ኤርትራ እውን፡ ኩሉም ዜጋታት ፍልጠት ዘበናዊ ጥበብን ሞያን ሰኒቖም ኣፍረይቲ ዓቕሞም ዘደንፍዕሉ ባይታ ንምፍጣር፡ ኣካዳሚያዊን ሞያዊን ትምህርቲ ዝህባ ኣብያተ ትምህርቲ ኩለኻትን ማእከላት ስልጠናን ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ሃገር ብምድኳን ንዜጋታት ሰፊሕ ዕድላት ትምህርቲ ከፊቱ ይርከብ።

ንህንጻትን ምዕባለን ሕብረተሰብ ግን ትምህርቲ ንበይኑ ኣኻሊ ኣይኮነን። ኣብያተ ትምህርትና ተማሃሮኣን ንሓዋሩ ህርኩታት ሰራሕተኛታት ንኪኾኑ ብመደብ ዘኳይድኦ ጻዕሪ ኣሎ'ዶ? ምኽንያቱ ኣብ መወዳእታ፡ እቶም ዝዓብዩ ዜጋታት ውጽኢት ኣተሓሕዛ ስድራቤታት፡ መማህራንን ኣብያተ ትምህርቲን እዮም። ስለዚ፡ ኣብቶም ዝዓብዩ ቆልዑ፡ ኺ ኺ ትምህርቲ ባህሊ ህርኩትናን ስራሕን ንምኹስኳስ ክሳብ ክንደይ ይሰርሓሉ ኣሎ? ኣቓልቦ ዘድልዮ ጉዳይ እዩ። ብቐዳምነት ወለዱ፡ ብኻልኣይ ደረጃ ድማ ኣብያተ ትምህርቲ ሓያል ባህሊ ስራሕን ዲሲፕሊንን ንምስራጽ ተራኦም ክጻወቱ ይግባእ። ቀለም ምቕማስ ናብ ስራሕ ዝድርኽ እንተዘይኮይኑ እንታይ ፋይዳ ክህልዎ ይኽእል? ብጽኑዕ ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ዘይተኹስኩሰ ቀለም ቀመስቲ ልዑል ብቕዓትን ሞያን ክጥሪ እውን ተኽእሎ የብሉን። በዚ ድማ ኣብ ትምህርቲ ንዝተገበረ ወፍሪ መኽሰቡ ብግብሪ ከርኢ ዝኽእል ኣይኮነን።

ድሕሪ ወለዲን ኣብያተ ትምህርቲን ባህሊ ስራሕን ጻዕረኛነትን ናይ ምኹስኳስ ሓላፍነት ዝሰከሙ፡ መንግስታዊ ይኹኑ ህዝባዊን ብሕታዊን ትካላት ሃገር እዮም። ትካላት ኣፍራይነት ዝድርኽ ጽኑዕ ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ናይ ምኹስኳስ ግቡእን ሓላፍነትን ኣለዎም።

ሓያሎ ተጋደልቲ፣ ኑቲ ኣብ ሜዳ ዝነበረ ልዑል ትግሃት፣ ተወፋይነትን መሃዘነትን ናይ ተጋዳላይ ከስተንትዎ እንከለዉ፣ ዝሓለፍዎ ተሞኩሮ ክንሱ ተመሊሱ ንባዕሎም ከምዝገርሞም ይገልጹ፡፡ ከምኡ ዝዓይነቱ ትግሃትን ተወፋይነትን ዝፈጠረ ረቛሒ እንታይ ኮን ይኸውን? ምስ እትብሎም ድማ፣ ዝጠዘሑ ምስ እምነት ኣብ ዕላማን ሃገራዊ ፍቅርን ኣተኣሳሲርም ክገልጽዎ ይፍትኑ፡፡ ገሊኦም ግን፣ እቲ ቀንዲ ረቛሒ ካልእ ምኳኑ ብዕምቈ ዝበለ ትንታኔን ኣብነታትን ኣሰንዮም ይገልጽዎ፡፡ ርግጽ'ዩ ሃገራዊ ፍቅርን እምነት ኣብ ዕላማን ዝፈጥሮ ድርኺት ቀሊል ኣይኮነን፡፡ እንተኾነ ግዱ፣ እቲ ቀንዲ ረቛሒ፣ እቲ ዝነበረ ናይ ስራሕ ሃዋህው እዩ፡፡ ህዝባዊ ግንባር ዝፈጠሮ ንኹሉ ኣባል ዋና ናይ ስርሑን ዕማማቱን ዝገብር፣ ውድባዊ ህይወት፡፡ ናብራ ተጋዳላይ ከም ህይወት ሓንቲ ስድራቤት እዩ ነይሩ፡፡ መራሕ መስርዕ ወይ ሓላፊ ናይቲ ስራሕ ከም ኣቦ እንተዘይኮይኑ፣ ከም ሓለቓ ወይ ኩብራረ ኣይኮነን፡፡ ዝመስለካ ርእይቶ ትህቦ፣ እንተተጋግዩ እውን ክትነቕፎ ትኽእል፡፡ ንሱ ብወገኑ፣ ኣባላቱ ርእይቶ እናቕረቡ ኣሰራርሓ ዘማዕብል ሓድሽ ሓሳባት ከፈልፍሉ ብቐጻሊ'ዩ ዘተባብዕ፡፡ ሓላፊ፣ ኣባላቱ ዝበሎም ጥራይ ዝትግበሩ ብድፉን ኣእምሮ ዝንቀሳቐሱ ክኾኑ ኣይደልየምን እዩ፡፡ ኣብ ውልቃዊ ህይወቶም ከይተረፈ ምዕዶታት እናለገሰ ይሕብሕቦም፡፡ ኣባላት፣ ርእይቶን ነቐፌታን ዘቕርብሉ፣ ንጥፈታቶም ዝገምግምሉ ኣኼባታት ብስሩዕ የካየዱ፡፡ ንሳቶም ድማ፣ ብዘይ ዕቃቤ ብምሉእ ሓርነት ዝተሰምዖም ይገልጹ፣ ዝረኣይዎ ድኽመታት ይነቕፉ፣ ሓጋዚ ሓሳባት የቕርቡ፡፡ ተጋዳላይ ዘደንቕ ታሪኽ ክሰርሕ ካብ ዘኽኣልዎ ብዙሓት ረቛሒታት፣ እቲ ኣብ ውድቡ ዝሕደሮ ናይ ዋንነት ስምዒት እዩ ነይሩ፡፡ ሱብ ከኣ ናይ ዋንነት ስምዒት እንተሕዲሩ ክገብሮ ዘይክእል ነገር የለን፡፡

ካብዚ ከም እንርድኦ፣ ሰባት ሓያል ዲሲፕሊንን ናይ ስራሕ ፍቕርን ኩሓድሮም ናይ ስራሕ ሃዋህውን ተራ ሓለፍቲን ኣሰራሕቲን ቀሊል ከምዘይኮነ እዩ፡፡ ኣብዚ ዘለናዮ መድረኽ ድማ፣ ድሕሪ ወለዲን መማህራንን ብቑዕ ሱብ ናይ ምህናጽ ሓላፍነት ዝሰከሙ፣ ብቐንዱ ኣሰራሕቲን ትካላቶምን እዮም፡፡ ክንዲ ዝኾነ፣ ኣብ ዝኾነ ትካል ዝርከብ ኣሰራሒ ወይ ሓላፊ፣ ኣብ መንእሰያት ሰራሕተኛታቱ፣ ጽኑዕ ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ምስራጽ ከም ዝዓበየ ዕማሙ ክወስዶ ይግባእ፡፡ ጽኑዕ ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ከኣ ብደቂቕ ቁጽጽር፣ ምትብባዕ፣ ማዕዳ፣ ተግሳጽን ጉድለት ኣብ ዝርኣየሉ ድማ ግቡእ መቕጻዕቲ ብምውሳንን እዩ ዝሰኩሱ፡፡ ከምዚ ዓይነት ባህርያት ዘለዎ ብቑዕ ሓላፊ ጥራይ ድማ እዩ፣ ኣብ ትሕቲኡ ዝሰርሑ መንእሰያት፣ ሓያል ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ከምዝጥርዩ፣ ብቑዓት፣ ኣፍረይቲን ክኢላታት ሞያውያንን ከምዝኾኑ ገይሩ ክሃንጾም ዝኽእል፡፡ ጉዳይም ሰራሕተኛታት እውን ብተመሳሳሊ ማዕረ ሓለፍቲ፣ ኣብ ጎኖም ዝተመደቡ መንእሰያት ናይ ምምሃርን ምኹስኳስን ዜግነታዊ ሓላፍነት ኣለዎም፡፡

ኣባላት ናይ ሓደ መንግስታዊ ይኹን ህዝባዊ ትካል ዝኾኑ መንእሰያት ኣብ ስርሖም ልዑል ፍቕርን ዕግበትን ተምሳጥን ክሕድሩ ዘኽእሎም ካልእ ዓቢ ረቛሒ ሱታፌኦም ዘሐይል ምሕደራን ኣገባብ ኣሰራርሓን እዩ፡፡ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ ገድላዊ ህይወት ሓደ ኣብነት እዩ፡፡ ሕጂ'ውን ከምኡ ዓይነት ሃዋህው ምፍጣር ዘይክኣል ኣይኮነን፡፡ ነዚ ንምግባር ቅድም ቀዳድም ሰራሕተኛት ንውጥን ናይቲ ስራሕ ብንጹር ከምዝፈልጥዎ ምግባር የድሊ፡፡ ኣብቲ ዓቢ ውጥን ናቶም ኣበርክቶ እንታይ ምኳኑ ክርድኡ፣ ኑቲ ውጥን ተረዲኦም ድማ ብሓሳቦም ከሀብትምዎ ዕድል ስለዝሁብ ዝያዳ ኹሉ ከኣ ናይ ዋንነት ስምዒት ከምዝሓድሮም ስለዝገብር፡፡ ብተወሳኺ ሰራሕተኛታት ንሓድሕዶም፣ ጉድለታቶም ዝተኣራረምሉ፣ ካብ ላዕሊ ንታሕቲ ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ታሕተዎት ንልዕሊኦም ዘለው ሓለፍቲ ዝቈጻጸሩሉን ግጉይ ኣሰራርሓ ዝነቕፍሉን መድረኽ ምፍጣር ሓጋዚ እዩ፡፡ ንስራሕ ዘዳኽም ከም ሰዓታት ስራሕ ዘይምኽባር፣ ኣብ ስራሕ ኣቲኻ እውን ከምቲ ዝድለ ዘይምንጣፍ፣ ትህኪት፣ ዘይምግዳስ፣ ጎታቲ ኣሰራርሓን ካልእ ድኽመታትን ክውገድን



ኣድማዒ ስራሕ ክሰራሕን፡ ሰራሕተኛታት ዋናታት ትካሎም ወይ ቤት ጽሕፈቶም ክኾኑ ዘኽእሎም፡ ክብሪ ምኽብኻብ የድሊ። ምኽባር ግዜን ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን፡ ጽፉፍ ኣገልግሎት ንህዝቢን በዚ መገዲ'ዚ እዩ ዝረጋገጽ። ዘኾነ ትካል ንተሓታትነትን ቀጽጽርን ንምፍልፋል መመሓየሺ ሓሳባትን ዝምገእ ቦታን ዕድልን ዝሀብ እንተኾይኑ፡ ብሕልፊ እቶም ምስ ብሩህ ኣእምሮ ኣብ ትካላት ዝምደቡ ሓደስቲ መንእሰያት ንምዝእ ዕግበቶም፡ ብምሉእ ድሌት ብፍቕሪን ተምሳጥን ዝሰርሑሉ ባይታ እንተተፈጢሩሎም፡ ልዑል ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ብምጥራይ ክፈጥርዎን ከማዕብልዎን ዘይክእሉ ነገር የለን።

ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት፡ እዚ ሓድሽ ወለዶ ኣብ ስራሕ ተገዳስነትን ዲሲፕሊንን ከምዘይብሉ ኣምሰልካ ይዝረብ እዩ። በዚ ኣበሃህላ'ዚ ኣብ መደምደምታ ምብጻሕ መሸፈኒ ድኻም ወለዲ ኣብያተ ትምህርቲን ኣስራሕቲን ኪይከውን እምበኣር ብወድዓውነት ምግምጋሙ ኣገዳሲ እዩ። ርግጽ እዩ፡ ናይዚ ግዜ'ዚ መንእሰያት ኣብ ኣዝዩ ጸቢብ ዓንኬል ውልቃውነት ተሓጺሮም ንኽተርፉ ዝድርኹ፡ ንፋስ ግሎባውነት ጸይርዎም ዝመጹ ኣሉታዊ ኣተሓሳስባታት ይጽለውዎም እዮም። ክብሪ ብመጠን ፕዝዙበን ንዋታዊ ረብሓን ጥራይ ከምዝዕቀን ንምእማን ዝሁቕን ዝምቡዕ ኣረኣእያ፡ ንምዕባለ መንእሰያት ካብ ዝዕንቅጽ ዘሎ ዓብይቲ ብድሆታት ናይዚ ዘለናዮ ዘመን እዩ። በዚ ድማ መንእሰያት፡ ኑቲ ሓጎስን ርወየትን ዝፈጥር ክቡር ሞያታት ገዲፎም፡ ኣብ ሕልማዊ ዓለም ከምዝህውትቱ ክጉበርዎም ይርአ። ስለዚ መንእሰያት ንምዝእ ርእሶም እውን፡ ነዚ ሰንኩፍ ኣተሓሳስባ ወገድ ኣሊዮም፡ እቲ ቀንዲ ምስጢር ሕጉስን ዕውትን ህይወት፡ ብቐንዱ ፍልጠት፡ ሞያ፡ ስራሕን ዲሲፕሊንን ምዃኑ፡ ብዕምቈት ክምገዝቡዎ ዝምገእ እዩ። ነዚ ክምገዝቡ ግን፡ ናብዮት ወለዲ፡ ኣብያተ ትምህርቲን ኣስራሕቲን ትካላቶምን የድሊ።

ከምዝፍለጥ፡ ርእሰ ምርኩሳ ሃገራዊ መትከልና እዩ። እዚ ሕጂ ዝመጸ ፍልስፍና ዘይኮነ፡ ካብ ቀዳሞት ወለድና ዝተወርሰ ባህሊ እዩ። "ወለድና ካብ ሰብ ዝደሊ ከም ሳእኒ ይበሊ - ሃበኒ ህበይ ይጉብር" ዝብል ምስላታት ነይሩዎም። እዚ ኣመለኻኽታ'ዚ ብደረጃ ሃገር ጥራይ ዘይኮነ ብውልቂ ደረጃ እውን እንተኾነ ብፍላይ መንእሰያት ከም መምርሒን መትከልን ናይ ህይወት ክወስድዎ ዝግባእ እዩ። ምኽንያቱ ኣብ ግዝኣ ዓቕምኻን ክእለትካን ምምርኳስ ዓቢ ጸጋ እዩ። ነዚ ጸጋ'ዚ ንምውናን ዘድሊ ረቛሒ ድማ ካልእ ዘይኮነ ሓያል ናይ ዓያይነት መንፈስን ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ጥራይ እዩ።

ኣብ መደምደምታ፡ እቲ ዓቢይን ወሳንን ሃገራዊ ዕላማና ሽቶኡ ክወቅዕ፡ መላእ ሕብረተሰብ ኣብ መንእሰያት ፍልጠትን ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ኣብ ምስራጽ፡ በብወገኑን በብዝምልከቶ ዓውዲን ደራኺ እጃም ከበርክት፡ መንእሰያት ብርቱዓት ሰራሕተኛታት ንምዃን ክብህጉ የድሊ። ኩሎም መንግስታዊ፡ ህዝባዊን ብሕታውን ትካላት፡ ብቐጻሊ ትምህርቲን ስልጠናን፡ ሞያን ክእለትን ዝያዳ ኩሉ ድማ ልዑል ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ዘለዎም ጻዕረኛታትን ኣፍረይቲን መንእሰያት ንምፍጣር ዘየቋርጽ ጻዕሪ ክገብሩ ናይ ምዕባለ ስትራተጂና ሓላፍነት የሰክሞም እዩ። ሓያል ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ቁጽጽርን ዘረጋግጽ ምሕደራ ትካላት ድማ፡ ኣብ መወዳእታ ንውልቀ ሰራሕተኛ ይኹን ንሕብረተሰብን ሃገርን ዓቢ መኽሰብ እዩ። ስለዚ፡ ጽፉሒ ስልጣነ ንምዕራግ፡ ኩልና ባህሊ ስራሕን ህርኩትናን ነሰስን!



## ትውፊት

# ኣስመረት ኣብ ኣስመራ

ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)

"... እቲ ስርሒት ንብዙሕ ኣባላት እዩ ኣሳቲፉ። ብቦታ፣ ሰዓታት ምንቅስቓስ፡ ምቹእነት ከባቢ፡ ድሕነትን ውሕስነትን ተጸኒዑ። ብዝተፈላለዩ ኣካላት ተመላሊኢ ሓበሬታ ተዋህሊሉ። 'ስጉምቲ ይተግበር' ዝብል መምርሒ ውድብ መጺኡ። ነፍሲወከፍ ኣባል ምቅሊት ስርሑ ተዋሂቡ። ናይ ትግባረ መዓልትን ሰዓትን ተወሲኑ። ዝኣክል ምድላዋት ተኻይዱ። ነታ ስርሒት ዝፍጽም፡ ድሕሪ እቲ ስርሒት ጉልባብ ዝኸይድ፡ ኣብ'ቲ ከባቢ ምድንጋር ዝፈጥር፡ ነታ ኣብ ስርሒት ዘገልገለት ሽጉጥ መሕብኢን መምለጥን ዝዳልወ፡ ... ሕንጻጽ መደብ ስራሕ ተዋዲዱ። ሰዓት ኣኺሉ። ኩሉ ኣብ ቦትኡ በጺሑ። እታ ስራሕ ተዓሚማ። እታ ኮነት ተቐዩራ።

"ድሕሪ እታ ተኹሲ፡ ... ብምሉእ እቲ ከባቢ ተናዊጹ። ቅልጡፍ ዕግርግር ሰፊኑ። 'እግረይ ኣውጽእኒ' ዝብሉን ናበይ ከም ዝኸዱ ዘይፈለጡን ሰባት፣ ነታ ጸቢብ ጎደና መሊኦማ። ጉያ ጉያ ኮይኑ። ነታ ስርሒት ዝፈጸመ፣ ቡቲ ዝተወጠነ ከባቢ ተበጊሱ። ኬምልጡ ግን ኣይከኣሉን። ደድሕሪኡ ዝሰዕቡን ዝጎዩን ኣንፈት ናይ'ቲ ውጥን ዘረግዎ።



"ዝተዋህበኒ መደብ ዕማም ክትግብር ተዳለኹ። መደብ ስራሐይ፡ ድሕሪ ስርሒት ነታ ሽጉጥ ምሕባእ እዩ ኔሩ። ድሕሪ እታ ስርሒት ካብ'ቶም ተኩሱቲ እንተድኣ ተታሒዙ፣ ጭብጢ ከይርከቦ ምእንቲ ክትሰወር ኣለዋ። ዘንቢለይ ድልውቲ ነበረት። እንተኾነ፡ እታ ሽጉጥ ኣብ ኢደይ ኣይበጽሐትን።

"ኣብ ደቓይቕ እቲ ለውጢ ተፈጢሩ። ሲቪል ዝተኸድኑን ዕጡቓት ውተሃደራትን ኣብቲ ከባቢ ተራእዮም። ብሕቡእ ምንቅስቓስ ክዕዘቡ ዝጸንሑ ዝመሰሉ ኣባላት ህዝቢ ደህንነት ካብ'ቲ እኩብ ህዝቢ ተፈንቲቶም ብኣዒንቶም ክፍትሹ ተራእዮም።

"ካብቲ ከባቢ ምስ'ቲ ህዝቢ ተሓዊሰ ክርሕቕ ተበገስኩ። ኣሳጉማይ ክቕይር ግድን ነበረ። ከም ኣማራጺ ጎደና፡ ናብ መስጊድ ንዘወስድ ገዲፈ ናብ ጸቢብ መገዲ ኣንፈተይ ቀየርኩ። ብቕድመይ ሽጓጉጥ ዝሓዙ ናባይ ቀረቡ። ከምልጥ ጥራይ እዩ ኔሩኒ። ንድሕሪት ተመሊሰ ናብ ማእከል እቲ እኩብ ዝሃድም ዝነበረ ህዝቢ ኣተኹ። ሽጓጉጥ ናባይ ኣቕንዕዎ....." ትረኽኣ ቀጸለት ሓርበኛዊት ኣስመረት ኣብርሃም። እዛ ጭራም ዕላል፡ ኣብ መውዳእታ ዘጋጠመት ዛንታ እያ። ናይ ሓንቲ ካብቲ ብዙሕ ግድላትን መጻወድያን ዝነበራ ስርሒት ኣጋ ወጋሕታ ናጽነት። ኣብ'ታ እዋን፡ ኣስመረት ኣብ ኣስመራ፡ ኣብ ምስጢራዊ ቃልሲ ካብ ትጽንበር ዓሰርተ ኣርባዕተ ዓመት መሊኣ ነበረት።

ምስጢራዊ ስራሕ መርበብ ስለላ ብዙርያ ስግኣት እዩ ዝሕጸር። ብጥንቃቐ ካብ'ቲ መጻወድያ ንምምላጥ ትኩርነት ይሓትት። ክብደት ናይ'ቲ ስራሕ፡ ናይ ገዛእ ርእሱ ውሕስነትን ድሕነትን ዝፈጥር ኩብርታት ኣለዎ። ዕቱብ ኣተኩሮ፡ ጥንቃቐ፡ ፍጥነት፣ ተዓጻጻፍነት፣ ደረጃ ብደረጃ ዝዓብይን ክሳብ ጫፍ መስዋእቲ ዝበጽሕን ድልውነት ይጠልብ። ሓርበኛዊት ኣስመረት ኣብርሃም'ውን ካብ ቀሊል ናብ ከቢድ ትግባር ብመሳልል እያ በጺሓ። ዝደለቡቶ ተመክሮ ብዝዓበየ ብእኡ መጠን እቲ ስራሕ ይኸብድ ምንባሩ ተዘንትው።

ነዊሕ ኢና ኣዕሊልና። ኣብቲ ብስእልታታ ዝተደገፈ ናይ ዝኽሪ መንኮርኮር፡ ናብ ግዜ ንእስነታ መሊሳትኒ። እቲ ዝተወደበትሉ እዋናት ዝነበረ መድረኽን ሃዋህውን፡ ናይ'ቲ እዋን ምስሊ መንእሰይ፡ ምቅስቓሱ፡ ኣኩዳድናን ኣመሻሽጣን ወዘተ ከይተረፈ ኣዘንትያትለይ። ንሳ'ውን ሓንቲ ካብ ተማሃሮን ኣፍሮ ትምሽጥን መንእሰይ ነበረት። ጽቡቕ እትልብስን

ጽቡቕ እትረግጸን ሰራሕተኛ መንግስቲ ምንባራ ዘምልክት ጻዕዳን ጸሊምን ዝሕብሩ ኣሳእል ኣርኢያትኒ። "መን ተኸዲንዎ ኩዳን! መን ረጊጽዎ ጫማ! ኣብ'ቲ እዋን ካብ'ተን ጽቡቕ ምሻጦ ዝነበረን ኔረ" ምስ ሰሓቕ ሓዊሳ ኣዕሊላትኒ። እቲ ስእሊ'ውን ባዕሉ ይምስክር።

ንኣስመረት ኣብርሃም፡ ኣብ ምስናድ ታሪኽ ተቓለስቲ ውሽጢ ከተማ እየ ረኺበያ። ኣብቲ ቓል መሕተት ዘካየድናሉ እዋን ሓንቲ ካብቶም ኣብ ውሽጢ ከተማ እሞ ድማ ኣብ ምስጢራውን ክቡድ ዝበለን ስራሕ ዝሳተፋ ኔራ። እቲ ዕላል ዘኽሪ ምልኣት ነበሮ፥ ካብ ሱርን መሰረትን ዝተበገሰ ትረኻ ታሪኽ ህይወት።

ብ1961 ኣብ ኣስመራ ከባቢ ገዛ ከኒሻ ተወሊዳ። ብህጻና ግን ናብ ፎሮቭያ ግዒዛ። ኣቦኣ፡ ነፍስሄር ኣብርሃም ተሰፋማርያም፡ ሓደ ካብ ቀዳሞት ሰራሕተኛታት ባቡር ምድሪ ኤርትራ ነበሩ። ልዕሊኣ ክልተ ትሕተኣ ሰለስተ ወሊዶም። ከም ኹሉ ኤርትራዊ ኣቦ ትርር ብዝበለ ኣተሓሕዛ ኣዕቢዮሞም። ኣብ ከባቢ ገዛውቶም፡ ሓያለ ኣብ ዝተፈላለየ ስራሕ ፖለቲካውን ወተሃደራውን ንጥፈታት ዝዋሰኡ ኢትዮጵያውያን ስለዝነበሩ፥ ኣብ ልዕሊ ውሉዳቶም ጸቕጢ ክገብሩ ይግደዱ ነበሩ። ንሶም'ውን ካብ ኣድማ ሰራሕተኛታት ባቡር ምድሪ ኤርትራ ኣትሒዞም ኣብ ሃገራዊ ፖለቲካ ይግደሱ ምንባሮም ትጠቅስ ኣስመረት።

"እቲ እዋን ናይ ባዕሉ ድሮኺት ኔሩዎ።" ትልብ ቅድሚ እቲ ናብ መስመር ሓፋሽ ውድብ ምጽንባራ ንዝነበረ ኩነት ብምዝካር፡ ውዕውዕ ስምዒት ዝፈጥርን ዳርጋ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ገዛ ብዓውታን ብሕሹኽታን ይልዓል ምንባሩን ትሕብር። እቲ ግዜ፡ ማዕበል ኤርትራዊ ፖለቲካ ዝበርኸሉ ዝነበረ መድረኽ እዩ። ድሕር'ቲ ንጉስ ሃይለ ስላሴ ብንኡሰ ወተሃደራዊ ስርዓት ደርግ፡ ኣብ 1974 ካብ ስልጣን ዝተኣለዩሉን፡ እቲ ካብ ርሑቕ በረኻታት ሳሕል ናብ ከበሳ ዝግስግስ ዝነበረ ሰውራ ኤርትራ ድማ መቓልሑ ተሰፊኡ ብቐረባ ዝተሰምዓሉን ዓመታት እዩ። ኣብቲ እዋን ሓያለ ኤርትራውያን ስድራቤታታት ካብቲ ዝነበረ መቕተልትን ማሕረድትን ተሰናቢደን ዝሓሸ ዑቕባን ድሕነትን ንምርካብ፡ ከተማ ኣስመራ ገዲፈን ናብ ዓድታት ክሳግማ ተገዲደን።

"ኣስመራ ተፈራሒት ከተማ ምስ ተቐየረት እዩ ምውጻእ ተጀሚሩ" ኑቲ ሃዋሁ ብምጥቃስ፡ ኑቲ ካብ 1975 ንድሓር ዝተፈጥረ ኩነታት'ውን ንስድራቤታዊ መልክዕ ኣካብራ ክቕይር ምኽኣሉ ትሕብር። ብዘይካ እዚ፡ መንእሰይ ብዘኸዶ ወጺኡ ዘይምለሰሉን ኣብ ከባቢታት ኤክስፖን ቑሸትን ናይ ቅትለት ስጉምቲ ይውሰድ ነበረ። ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ኤርትራ ኣብ ልዕሊ ሰለማዊ ህዝቢ ዝወርድ ዝነበረ ስጉምቲ ሞት፡ ንሕብረተሰብ ኤርትራ ኣንጻር እቲ ተግባር ዘለዓዕል ቀስቃሲ ስምዒት ይፈጥር ነበረ። እቲ ካብ ኣስመራ ንሰሜናዊ ምዕራብ ኣ ሓሙሽተ ኪሎሜተር ርሒቓ ኣብ ትርኹብ ዓዲ ወኪዱባ ዝተፈጸመ ጃምላዊ ህልቀት፡ ኣብ ልቢ መንእሰያት ዘይሃስስ ኣሰር ገዲፉ እዩ።

"እቲ እዋን ኣዝዩ ተንካፊ እዩ ኔሩ። ንኻልእ ስጉምቲ ንምውሳድ ድሮኺት ይፈጥር ኔሩ። ንዋሕዚ መንእሰያት ናብ ገድሊ ዝዓበየ ሓይሊ ኔሩዎ" ትገልጽ ኣስመረት ኣብርሃም። ብተወሳኺ እቲ ኣብ ውሽጢ ከተማ ኣስመራ ዝካየድ ዝነበረ ዝተፈላለየ ስርሒት ምስጢራውያን ተቓለስቲ ወይ ፈዳኢን'ውን፡ ንናይ ቃልሲ ሞተር ነዲዲ ዝወሰኸ ክስተት ኣብ ርእሲ ምንባሩ፥ እቲ ኣስመራ ሓዊስካ ውሑዳት ከተማታትን ዝተረፋሉ መድረኽ ምሕራር ከተማታት፡ ኤርትራዊ መንእሰይ ብእኩብ ናብ ቃልሲ ክጽምበር ዓቢ ድሮኺት ምንባሩ ኣብኡት ብምጥቃስ ትምስክር።

እታ ኣብ ፍኖተ ብርሃን መባእታ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኣዱሊስ ድማ ናይ ማእከላይ ደረጃ ትምህርታ ትቐጽል ዝነበረት ኣስመረት፡ ዋላ'ኳ ስድርኣ ንምሕጋዝ ናብ ስራሕ ዓለም እንተ ተጸምበረት፡ ሓሳባታ ከም ኩሎም ናይቲ እዋን መንእሰያት፡ ዕላል ገድልን ቃልስን ኤርትራ ክኸውንን ንቡር ምንባሩን ኣብቲ እዋን ናይ ምግዳል መንፈስ ኣብ ኣእምሮኣ ክዓስልን ምጅማሩ ተዘንትው። ነታ ኖጥብ መቓይሮ ግን ኣይትርስዓን።

" ገዛና ካብ ዓድና ቀልጢፎም ኣይተመልሱን። ኣብቲ እዋን መሓዛ ኔራትኒ፡ ኤልሳ ደበሳይ ትብሃል። ጓል ቐንትሮ እያ። ከም መሓዙት ንፈላለ ኣይነበረናን። ገዘኣም ይኸይድ ገዛና ትመጽእ። ብዘይ ስክፍታ ከኣ ቡቲ ዝነበረ ኩነታት ነዕልል ኔርና።" ነታ ናብ ቃልሲ ዝመርሓታ ዕለት ትዝክር።

" ...ብሓባር ኣብ ገዘኣም ኢና ሓዲርና። ምሸት፡ 'ዘይንጋደል! ንኺድ በቃ ንሜዳ።' ተበሃሂልና። እንተኾነ ግን" ኑቲ ዕላል ብትኽ ኣቢላ ኣብ ሓሳብ ጠሓለት። ኣብቲ ክነቕላሉ ዝተበገሳ እዋን፡ ዝኾነ ፖለቲካዊ ፍልጠትን ዕምቈት ርድኢትን ኣይነበረንን። ግን ናብ ምውሳን ሰገራ። ዝኸዳሉ መዓልቲ ናብ ምቑራጽ በጽሓ። ኣብቲ ንገድሊ ክወጻሉ ዝወሰናሉ ቅንያት ግን ካልእ ንሓሳበን ዝቕይር ኩነት ተፈጥረ፡ ፡ "ምስ ኤልሳ እናዕለልና ሓዋ ሰሚዕና።" ንኹሉ እቲ ዘዕልልኦ ዝነበራ ኣርእስታት፡ ካልእ ናይ በይኑ ስራሕ እናዓመመ ተኸታቲልወን። ተስፋይ ደበሳይ እዩ፡ ኣብ ህዝባዊ ሓይልታት ተወዲቡ ይሰርሕ ነበረ።

" ኣብዚ ኳንክን ትሰርሕኦ ስለ ዝዓበይ፡ ኣብ ውሽጢ ከተማ ትሰርሓሉ መገዲ እንተተፈጥረ ጽቡቕ እዩ። ስለዚ፡ ክሳብ ዝሕብረክን ናብ ገድሊ ምውጻእ ኣቋርጽኦ። ምውጻእ እንተድኣ ተደልዩ፡ ባዕለይ ከውጽኣክን እየ" ኢልና። ብዛዕብኡ ዝፈልጥኦ ሓበሬታ ኣይነበረንን። ኣዝዩ ጥንቁቕ መንእሰይ ነበረ። ተስፋት፡ ኑቲ ኣብ ዕላለንን ምንቅስቓሰንን ዝዕዘቦ ዝነበረ ኣካይዳ፡ ናብ ዝምልከቶ ኣካል ሓበሬታ ምስ ኣብጽሐ ቡቲ ውድብ ተፈቒደሉ። ኣብ መሳርዕ ሓፋሽ ውድባት ህዝባዊ ግንባር ተጸምበራ።

ኣስመረት፡ ቡቲ ተስፋት ደበሳይ ብዝፈጠረላ መስመር፡ ፈለማ ኣብ ቀለልቲ ስራሕ ክትሳተፍ ጀመረት። እቲ ናይ ቀዳሞት ግዜያት ስራሕ ምቕባል መልእኽቲ፡ ምዝርጋሕ ጽሑፋትን ምብታንን ዝተፈላለየ መንሹራትን ወዘተን ነበረ። ብዓዲ ፋሰን ናብ ድርፎ ብምውጻእ ትብጽሕን ትምለስን ነበረት። ኣብ ዝተፈላለየ ኣገዳሲ ቦታታት ህዝቢ፡ ትካላት መንግስቲ ኣባይቲ ውልቀ ሓለፍትን ጸረ ሰውራ ምንቅስቓስ ናብ ዘካይዱ ዝነበሩ ኤርትራውያንን ትውልደ ኤርትራውያንን ኣብ ምዝርጋሕ ሰራሓ።

ኣብ ከምዚ ኩነት መሳርሕታ ኤልሳ ደበሳይ፡ ናብ ኣዲስ ኣበባ ከደት። ሓዋ፡ ተስፋት ደበሳይ'ውን ናብ ሜዳ

ክወጽእ ተጎገሮ። ኣስመረት ካብ ተሰፊት ናብ ካልእ ውዳበ፡ ኣማኑኤል ተሰጋገረት።

ኣማኑኤል ምስ ካርነሸን ዝነበረ ሰለሙን እዩ ዝራኸቡ። ኣማኑኤል ናብ ድርፎ ሒዝዋ ብምኻድ ንሰለሙን ተወልደብርሃን ኣራኸቦ። ሰለሙን ካብ ድርፎን ካልእ ቦታታት ሰሚንን መልእኽቲ ምስዳድ ቀጸለ። ኣማኑኤል'ውን ምስ በዓል ዮሴፍ ወዶሞይ ኣተኣሳሰረ። ዮሴፍ፡ ብወደሞይ ሓደ ካብቶም መልእኽቲ ዘቀባብሉ ሰብ ሽግሌታ እዩ ኔሩ። ብብሽግሌታ እዩ ስርሒት ዝፍጸም ዝነበረ። ዮሴፍ፡ ኣብ ኣፍደገ ገዛ ፎርቺያ መጺኡ፡ ብቑልዑ ብምጽዋዕ ዘዕልሉ ፍቑራት ተመሲሎም፡ ኣሕቀፋዋ ይኸይድ። ነቲ ዝተቐበሎቶ መልእኽቲ ክሳብ ናብ ቦትኡ ዝበጽሕ ብጥንቃቐ ትሕዞ።

"ኣቡቲ እዋን ሓደ ሽግር ኣጋጢሙኒ ኔሩ" ትዝክር ኣስመረት። ካብ ውድብ ዝተላእከን ብህጹጽ ዝዕደል ዝተፈላለየ ናይ መጠንቀቕታ መልእኽቲ ዝነበሮ ኣገደስቲ ወረቓቕቲ ተቐበለት። ኣብ ግዜኡም፡ ኣብ እትርኽብ ንእሽተይ ክሽኑ ሓንቲ መቐመጢ ስትርቲ ቱቦ ኣዳለወት። ነታ ቱቦ፡ ብጉማ ኩዲና ብላዕሊ ኣጭርቕቲ መታወን መጉጐ ትሸፍና፡ ዝኾነ ሰብ ብቐሊል ክረኽቦ ዘኽእል ኣይነበረትን። ኣስመረት፡ ነተን ሰለሙን ዝሰደደን መልእኽታት ካብ ተቐቢላ ክሳብ ናብ ቦትኣን ዝበጽሓ ኣብታ ምስጢራዊት መሰተሪ ኣቐመጠተን። ነተን ኩተብጽሓለን ዝተመደባ ቦታታት ቀድም ብኣካል ኮለለተን። ግልብጥ ኢላ ክትምለስ ነጸላ ተጎልቢባ ናብታ ክሽን ኣተወት።

"ራህያ፡ (ኣደኣ)ን ኾት(ንእሽተይ ሓብታን) ነታ ክሽን ኣገላቢጠን ብምጽራይ፡ ነቲ ኣብኡ ዝጸንሐ ኩሉ ኣብ እቶን ብምእታዉ ንመናኸሲ ከንድድኦ ጸንሓ" ብሰንባደ ትጉብሮ ጠፍኣ። ክትነግረን ኣይትኽእልን እያ። ፍርሒ ተሰምዓ። እታ ናይታ ምሸት መደብ ኣይተተግብረትን። ምሉእ ለይቲ ከይደቀሰት ሓደረት።

" ኣይገድፋንን እዮም" ዝብል ፍርሕን ብጉድለት ጥንቃቐ ክስዕባ ዝኽእል ነገራትን ገምገመት። ናይ ዓቕሊ ጸበት ስግር ግዜኣም ናብ ዝነበረ ገዛ ኣቶ እድሪስ ከደት። ንበዓልቲ ወ/ሮ ኣምና ብምርኻብ ብዘይውንኣ ኣዛረበተን። ድሮ ወደን ዓብዱ



እድሪስ (ሎሚ ኮሎኔል) ንሜዳ ወጺኡ ነበረ። ብዘይካ እዚ ውድባት ዝመስሉ ሰባት ኣብታ ገዛ ክመላለሱ ብምርኣያ፡ ውድብቲ ክኾና ከም ዝኽእላ ግምት ነበራ።

"ኣጆኺ ድሓን! እንቋዕ ጥራይ ኣብ ኢድ ጸላእቲ ኣይወደቐ" ብምባል ኣበራትዕኣ። ኣብቲ ከባቢ ብዙሓት ውተሃደራውያን መኮንናትን ኣባላት ህዝቢ ደህንነትን ነበሩ። ካብቶም ዕባይ ኣስመራ ጉብኦ፡ ኢሳቕ፡ ጉብረየሱስ፡ ይግዛዉን ታሪኩን ዝበሃሉ ፍሉጣትን ተፈራሕትን ሓለፍቲ ነበሩ። ነቶም ሰባት ዝምልከትን ሓፈሻዊ ጽሑፋትን ብጉልባብ ጸላም ኣብ ግዜኣምን ኣብ መኪናኦም ክልተ ሰለስተ ወረቓቕቲ ኣእትያትሎም ነበረት። እቶም ሓለፍቲ ድሕሪ እቲ ዝበጽሖም ወረቓቕቲ፡ ነቲ ከባቢ ብሲቪል ዝተኸደኑ ኣባላት ጸጥታ ክሕልውዎን ንዓበይቲ ሰባት ክተሓባበሩዎምን ሓቲቶም ኔሮም። ሕሉፋት ኣንጻር ሰውራ ዝሰርሑን ንህዝቢ ግዳይ ማእሰርትን መቕተልትን ክኾኑ ኣሕሊፎም ዝሀቡ ኔሮም እዮም፡ ከቢድ መጠንቀቕታ ዝተዋህቦም። እዚ ኩሉ ጸገማት ክስዕብ ይኽእል ከም ዝነበረ ኣይተጠራጠረትን።

"ንዮሴፍ ረኺቡ ንኣማኑኤል ወይ ንሰለሙን ብህጹጽ ብኣካልን ክረኽቦም ደልየ ኣራኺበኒ ኢለ ሓበርኩዎ፡ ኣራኺቡኒ። ኩሉ እቲ ዘጓነፈኒ ሓቢረዮ። ሰለሙን፡ እዚ ኣጋጢሙ ዘሎ ቀሊል ኣይኮነን። ንቐጻሊ ዓቢ ትምህርቲ ይኹንኪ። ብዛዕባ እቲ ጽሑፍ ካልእ ቅዳሕ ክመጻኪ እዩ። ድሕሪ

ሕጂ ከይድገም" ብትሪር ለበዋ ኣፋነዋ።

ጉድለት ኣብ ቀጻሊ ዓቢ ትምህርቲ ክኸውን ከም ዝኽእል ብግብሪ ተማህረትሉ። ነቲ ብዝተፈላለየ ሰባት ዝመጻ ዝነበረ ብዙሕን ተደጋጋምን ምስጢራዊ ወረቓቕቲ ኣብ ምሓዙ ከቢድ ጥንቃቐ ክትገብር'ውን ኣገደዳ። ኣብቲ እዋን ንግስቲ ካብ ቲራቮሎ፡ ለተንስኤ (ጓል ማይ ጓይላ) ጸዓዘጋ፡ ካልእ ንግስቲ ካብ ኣርባዕተ ኣስመራ፡ ምሕረት ካብ ኣኽርያን ዝምጽኦን ዘቀባብልኦን ኩሉ ኣብ ዝዋብኦ ቦታታት ኣብ እተብጽሓሉ ዝኾነ ጸገም ኪጋጥማ ብዘይክእሉ መገዲ ክትሰርሕ ከኣለት። እቲ ምኽትታልን ጥንቃቐን እናዓበየ ኣብ ዝኸደሉ ዝነበረ እዋን ግን ካብ ስግኣት ወጺኣ ኣይትፈልጥን። ብፍላይ እቲ ካብ ኣስመራ ናብ ከባቢ ድርፎ ትኸደሉ ዝነበረት እዋን ኣብ ምምላስ ዝኾነ ክጓንፉ ከም ዝኽእል ኣይትጠራጠርን። ኣስመረት፡ ኣብ ፋብሪካ ካናቴራ ከም ሳርቶ ስራሕ ጀሚራ ስድርኣን ገዝኦ ርእሳን ትኣልይ እኳ እንተነበረት፡ እቲ ፋብሪካ ብዙሓት ኣባላት ህዝቢ ደህንነት ነበሩዎ፡ ፍሉጣትን ዘይፍለጡን።

"ካብ ኣስመራ ወጺአ ከባቢ ድርፎ በጺሐ ኣብ ሳልስቲ ስራሕ ምስ ተመለስኩ፡ እቲ ፋብሪካ ብውተሃደራት ተኸቢቡ። ኣብቲ ስራሕ ዝኾነ ምልክት ናይ ውድብ ዝሕብር ምንቅስቓስ ኣይነበረንን። እንተኾነ፡ እቶም ውተሃደራት ናብ ሰራሕተኛታት ገጾም ክመጹ ከለዉ ናባይ እዮም ዝኾኑ ዝብል ፍርሒ ተሰሚዑኒ" ትዝክር ነታ ህሞት። ኣብታ እዋን ግን፡ ውድብቲ ምኻና ትፈልጣ ዝይነበረት ሮማ ጉብረኢየሱስ (ኣብዚ እዋን ኣባል ሃገሰኤ) ክሃድኑ እዮም መጺኦም። ሮማ፡ እቲ ከባቢ ተኸሪዲኑ ከሎ ካብቲ ሃድን ዘሊላ ኣምሊጣ።

ኣስመረት፡ ካብ ትዝርግሖ ዝነበረት ወረቓቕቲ እቲ ዝኸበደን ሓደገኛን እትብሎ፡ እቲ ኣብ ውሽጢ ቤት ማእሰርቲ ማርያም ግንቢ ዝኣትው ዝነበረ ጽሑፋት እዩ። ኣብቲ እዋን ኣኼባ ሰራሕተኛታት ኣብ ግቢ ይካየድ ነበረ። ነቲ ዕድል ክትጥቀመሉ ምእንቲ ምስ ሓለፍቲ ብምርድዳእ ኣዝዩ ሓደገኛ ስጉምቲ ክትወስድ ተበገሰት። ሰፋይት ምኳናን ኣብ ውሽጢ ብጥቡብ ሰፍያ ከተእትዎ ከኣለት። ኣገዳስን ኣብ ውሽጢ እቲ እሙን ሓጺሮም

“ኣሎና” ዝብል መልእኽቲ ህዝባዊ ግንባር ምስ ማሕተሙ ሒዛ ብምእታው፣ ብጥንቃቐን ኣብቲ እቶም ሓላፍቲ ብቐሊሉ ክረኽብዎ ዝኽእሉ ቦታ ደርብያ ክትወጽእ ጀመረት።

እዚ ትብዓትን ፍርሕን ዝተፈራረቓ ስምዒት ዝገደፈላ ስራሕ ነበረ። እቶም ብማዕዶ ትርእዮም ዝነበረት ብመግረፍቲ ኣእጋሮም መሬት ምርጋጽ ዝሰኣኑን ሰብኡቶም ዝወድኡን እሱራት ፖለቲካ፣ እንተተሐዛ ዝጸብያ ዕጫ ንሱ ጥራይ እዩ ነበረ።

“ኣነ ከም ሰበይ ንሜዳ ክወጽእ ኣሎኒ። ይሰግእን ይፈርሕን ኣለኹ፣ ብምባል ንበዓል ስለሙን ንሜዳ ከውጽኡኒ ሓቲተዮም። እንተኾነ ናብ ዝኸበደ ስራሕ ኣሰጋጊሮሙኒ” ትዝክር። በንጻር እቲ ናብ ሜዳ ምውጻእ ናብ ከባቢ ወኪ ባሕሪ ክትወጽእ ተሓበራ። ናብ ካልእ ስርሒት ኩተማ ክትዋሳእ ዘኽኣላ ናይ ሓጺር ግዜ ትምህርትን ስልጠናን ተዋህባ።

ናብ ዝኸበደ ስራሕ ተጸምበረት። ኣገደስቲ ሓለፍትን ጸረ ሰውራ ኤርትራን ናብ ዝኾኑ ሰባት ኣብ ዝውሰድ ኣብ ዝነበረ ስጉምቲ ክትሳተፍ ዕማም ስራሕ ተዋህባ። ምስቶም ካብ ሜዳ ዝኣትውን ኣብ ውሽጢ ኣስመራ ጸኒሖም ስጉምትታት ዝወስዱ ዝነበሩ ምስጢራውያን ተጋደልትን ውፉያትን ሓቢራ ክትሰርሕ ጀሚራ። እቲ ዝካየድ ዝነበረ ስራሕ ካብ ግዜ ናብ ግዜ ይዓቢ ነበረ። ኣብ ውሽጢ ፋብሪካታት ዝተኸትቡን ዝተመልመሉን ኣባላት ስለላ’ውን ኑቲ ስራሕ ዝያዳ ከም ዝጽንክር ይገብርዎ ነበሩ። ብፍላይ ኣብቲ ትሰርሓሉ ዝነበረት ፋብሪካ ሓንቲ ዜጋ ወደብ። ጓል ኣኽርያ እያ። ከም ፈታሺት ትሰርሕ ኔራ። ተኣማኒት ክትከውን ትህቅን። ብዙሕ በደላት’ውን ፈጺማ እያ።

ምሕረት ንእትብሃል መሳርሕትና ክትከታተልን ኣጻቢባን ክትሕዛ ጀመረት። ሕሉፍ ሓሊፍዋ ሽርሒ ምሂዛትላ። ሓደ ንግሆ ኣብ እዋን ምፍታሽ፣ ብፍላጥ ኣብቲ ብጎድኑ ዝቕመጥ ቦርሳ ምሕረት ዓረር ጥይት ብምቕማጥ፣ ሰበኸታ ፈቲሻ “ክፈትዮ ቦርሳኺ” ብምባል ነታ ዓረር ረኺባታ። “ሻዕብያ እያ” ብምባል ኣእሰረታ። ምሕረት ብሓሶትን ሽርሕን ተኣሰረት። ብዘይዝኾነ ገበን ዓመትን ሸሞንተ ወርሕን ተቐይዳ። ነታ ሱብ ብዙሕ ተኸታቲልናያ ኣይሰለጠናን። ሃዲማትና” ብምባል እቲ


ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ
الجبهة الشعبية لتحرير ارتريا
ስእሊ
ወረቐት ምስክር ኣገልግሎት
شهادة خدمة
ብጸይቲ ኣስመረት ኣብርሃም ...
ኣብ ህ. ግ. ሓ. ኤ.
ካብ 1977
ክሳብ 1994
ከም ...
الرفيقة ...
كانت عضوا ملتزما/ منتسبا في الجبهة الشعبية لتحرير ارتريا في الفترة من ١٩٧٧م
حتى ١٩٩٤م
ومنحت لها هذه الشهادة تقديرا لدورها الوطني والتنظيمي.
ብዝገበረቶ ውድባውን ሃገራውን ኣበርክቶ እዚ ወረቐት ምስክር ኣገልግሎት’ዚ ተዋሂብዋ ኣሎ።
ዓወት ንሓፋሽ!
ክታም
النصر للجماهير!
امضاء

ዘጓንፍ ዝነበረ ዝሰልጥን ዘይሰልጥን ስርሒታትውን ወሲኻ ትዝክር።

ካብ’ተን ዓበይቲ ግድላት፣ ኣብ ሓደ ከባቢ ሓደ ጸረ ህዝብን ሰውራን ስጉምቲ ክውሰዶ ተወሲኑ። እቲ ከባቢ ተጸኒዑ። ልክዕ ሰዓትን ቦታን ተፈሊጡ። ነታ ስጉምቲ ዝወስድ መጺኡ ሓዲሩ። ወጋሕታ እታ መደብ ተዛዚማ። ድሕር’ታ ስርሒት ኣስመረት ናብቲ ገዛ ክትበጽሕን ኣብታ ገዛ ዳግማይ መጠንቀቕታ ኩተበጽሕን ተሓበራ። ኣማራጺ ስለ ዘይነበረ ኣብ ዘይትፈልጦ ስድራን ዳስ ሓዘንን ክትልለ ከምዘይትኽእል ኮይና ብምልባስ ተበገሰት። ከም ተራ በጻሒትን እተልቅስ ተመሲላ ብምእታዉ ኑቲ ዳስ ኣጽንዓቶ። “ጽንዓትን ይሃብኩም” እናበለት ነታ ወረቐት ዳግማይ መጠንቀቕታ ኣብ እግሪ እቶም ዘይተኣረሙ ስድራቤት ገዲፋትሎም ወጸት። ድሕሪ እታ ስራሕ እቶም ስድራ ኣደቦም ከም ዝሓዙ ሓበሬታ ከም ዝረኸቡ እያ ተዘንትው። ከምኡ ዝኣመሰለ ስራሕ ናብቶም ቀንዲ ሓለፍቲ እትሰርሓሉ ትካል ካናቴራ ናብ ዝነበሩ ላዕለዎትን ማእከሎትን ከይተጠርጠረት ወረቐት መጠንቀቕታ ብዘይዝኾነ ጸገም ትገድፍ ምንባራ ተዘንትው።

“እታ ኣብ ኣጋ ናጽነት ዘጋጠመት ስርሒትን ዘጓነፈ መኻልፍ ዋጋ ኣኽፊላትና እያ። ከም ዝተፈለጥና ሓበሬታ ረኺብና። ጥንቃቐ ግን ናብ ክሳብ መውዳእታ ናጽነት በጺሕና። ኣብቲ ስራሕ ብዙሓት ኣባላት ብሓባር ምሳይ ዝሰርሑን ዘይሰርሑን፣ ዝተኣሰራ ዝተኣሰሩ ዝተረሸኑን ዝተረሸናን ከፊልና ኢና። እቲ ኣብ ኩተማ ዝነበረ ካልእ ውግእ ቀሊል ኣይነበረን፣ ምስጢራዊ ስራሕ ስለ ዝነበረ ምስጢሩ ቀሊል ኣይኮነን” ንክቡደት ናይቲ ስራሕ ብውሑድን ጥቕሉል ሓሳብ ትገልጽ።

እቲ ብእብረ ምሸታዊ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኢሳቕ ተወልደመድህን ዝቐጸለቶ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቲ ክሳብ ማትሪክ ትጉብር፣ እቲ ተማሃሪት ምኳን ንብዙሕ ምንቅስቓሳትን ስድራቤታዉ ምቁጽጻርን ኣብ ምጉልባብ ይድግፋ ኔሩ።

ኣስመረት ኣብርሃም፣ ካብ 1977 ክሳብ ዕለተ ናጽነት ብኣዝማዳ ስድራኣ መሳርሕታን ከይተፈልጡት ሰሪሓ። እቶም ናጽነት ዘይርኣዩ ግን ከኣ ካብ 1979 ኣትሒዞም ድምጺ ሓፋሽ ዝሰምዑ ዝነበሩ ኣቦኣ’ውን፣ ምስቲ ኩሉ ናይ ምቁጽጻር ሓይሎም ጓሎም ናበይ ትኣትውን ትወጽእን ከይፈለጡ እዮም ምስ ኣደኣ ብሓባር ብዕረፍቲ ሓሊፎም።

እቲ ኣብ ኣጋ ናጽነት ዝተመርዓውቶ ግን ከኣ ኣቐዲሙ ኣፍቃሪኣ ዝነበረ በዓል ቤታ ነበር’ውን፣ ኣብ እዋን ናጽነት ተቓላሲት ምንባራ ፈሊጡ። ሰለስተ ኣውዳት ኢዮሳኣብ ኢዮብ፣ ሴም ኢዮብን ኤስሮም ኢዮብን ወሊዳ በይና ኣዕቢያቶም።

እዛ ሎሚ ኣብ ሃገራዊ ኮንፈደረሽን መድሕን ኤርትራ (ኢንሹራንስ) ትሰርሕ ዘላ ኣስመረት፣ እቲ ዝወደባን መጀመርያ ናብ ቃልሲ ኩተማ ዝጸምበራ ተሰፋት ደበሳይ ተሰዊኡ እዩ። እታ ምንኣስ ምንኣስ ናብ ሜዳ ዝተሰለፈት ትርሓስ ሓብታ’ውን ክሳብ እታ ናይ መውዳእታ ወረቐት ምስክር ሓርበኛ ትወሃብ፣ እንታይ ትሰርሕ ኔራ? ምስ መን ትሰርሕ ኔራ ትፈልጥ ኣይነበረን። እቲ ዝዓበየ ምስጢር ኣብ ምስጢራዊ ስራሕ ስለ ዝነበረ እታ ኣብ ኣስመራ ትጋደል ዝነበረት ምስጢራዊት ተቓላሲት ኣስመረት ከይተፈልጠት ቃልሳ ክሳብ 1994 ቀጺላ።

## ሳብሮም

ሚኪኤል በርሀ (ወዲ በርሀ)

# “ትምህርቲ ንጹር ዕላማን ድስፕሊንን እዩ ዝደሊ”

## ኢንጅ. ኢሳያስ ሰመረ

ምሉእ ስሙ ኢሳያስ ሰመረ ይበሃል። ካብ ኣቡኡ ሰመረ ጉብረስላሴ ኣዲኡ ለምለም ኣርኣያ ብ1978 ኣብ ምህራም ጭራ ዝበሃል ገዛውቲ ናይ ኣስመራ ተወሊዱ። ዕድሚኡ ንትምህርቲ ምስ ኣኸለ ድማ ካብ ቀዳማይ ክሳብ ሻዱሻይ ክፍሊ ኣብ ማዕርነት ትበሃል ቤት ትምህርቲ ተማሂሩ። ሻድሻይ ክፍሊ ምስ ተማህረ ናጽነት ስለ ዝመጸት እቲ ስርዓተ ትምህርቲ ተቐይሩ። ሻድሻይ ክፍሊ ድማ ከም ዝደግም ተገይሩ። ናይ ሻድሻይን ሻብዓይን ትምህርቱ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኣኽርያ ተኸታቲሉ። ናይ ሻሙናይን ታሽዓይን ትምህርቱ ኣብ ቤት ትምህርቲ ቀይሕ ባሕሪ ምስ ተማህረ፡ ምርጭኡ ብቴክኒክ ምቕጻል ስለ ዝነበረ ናብ ቤት ትምህርቲ ስነ-ኪነትኣስመራ እዩ ተሰጋጊሩ።

ኢሳያስ ዳግማይ ናይ ትምህርቲ ዕድል ምስ ረኸበ፡ ኣብ 2012 ናብ ኮሌጅ ኢንጅነሪንግ ተጸንቢሩ። ሎሚ ዓመት ድማ ብልዑል ነጥቢ ማለት ብ3.96 ብምውዳእ ተመሪቑ።



**• ኣተዓባብያኻ ምስ ትምህርታዊ ጉዕዞኻ ብምትእስሳር ከመይ ትገልጾ፧**

- ኣተዓባብያኻ ኣብ ትምህርታዊ ጉዕዞኻ ኣገዚዩ ወሳኒ እዩ። ኣቦይን ኣደይን ድሓን ዝኾነ ትምህርቲ ስለዝኸበርም ተገዲስኖም ናይ ብሉጺ ጸልዩኒ እዩ። ከም ተወሳኺ`ውን ኣብታ ንመጀመርታ ግዜ ብልጫ ዝወሰድኩላ፡ ዝተጉበረለይ ምትብባዕ ካብ'ቶም ደረኽኒ ክስተታት ናይ ህይወተይ እዮም። ካልእ ፍሉይን ጸላውን ተዘክሮ ናይ ኣደይ`ውን ኣሎኒ። ኣደይ ብምኽንያት መርዓን ካልእን ኣቋሪጻቶ ዝነበረት ትምህርቲ ኣነ ወዲ ዓሰርተ ዓመት ኣቢለ ኣብ ዝነበርኩሉ ግዜ ትቕጽሎ ነይራ። ክሳብ ሻሙናይ በጺሓ፡ ብልጫ ወሲዳ ጀነራል`ውን ብጽቡቕ ሓሊፋ`ያ። ብዘይ ቀለዓለም ኣነ`ውን ኣብ ትምህርቲ ክግደስን ብልጫ ክወስድን ካብ ዝደረኹኒ ነጥብታት እዮም።

**• ብዙሕ ዓወት ካብ ኣምጻእካ፡ ብልጫ ትወስድ`ዶ ነይርካ፧**

- እወ እወስድ ነይረ። ዳርጋ ኣብ ሙብዛሕትኡ ጉዕዞይ ብልጫ እናወሰድኩ እየ ሓሊፈዮ። ብዘይካ ኣብ 2ይ፡ 3ይን 6ይን ኣብ ኩሉ ሽልማት እናወሰድኩ እየ ትምህርተይ ብዓወት ፈጺመዮ።

**• ካብ ዘስተውዓልኩዎ፡ እቶም ሓንሳብ ብልጫ ዝወሰዱ ብተደጋጋሚ ክዕወቱ ኣስተብሂለ ኣለኹ። ዕዉት ክዕወት ማሕላ ስለዝለዎ ድዩ ወይስ ብልጫ ጥዑም ስለዝኾነ እዩ፧**

- ንዓይ ናይ ብሉጺ ጥዑም እዩ። ንኻልእ ሰብ`ውን ከምኡ ክኸውን እየ ዝግምት። ሓደ ሓደ እዋን ኑቲ ኣብ ቀዳማይ ሰሚስተር ዘምጻእክዎ ትሑት ነጥቢ ንምምሕያሽ ዘሕለፍክዎ ብርቱዕ ጻዕሪ ጽቡቕ ገይረ ይዝክሮ እየ። እቲ ምኽንያት ድማ

ኑቲ ብልጫ ምስ ወሰድኩ ዝረኸቦ ምክንኻንን ኩብርን ክኸስር ስለዘይደሊ እየ። ከም ዝመስለኒ እዚ ዝጠቐስኩልካ ምኽንያት ሓደ ካብ'ቲ ንኽነፍዕ ዝደረኸኒ ነጥቢ ክኸውን ይኽእል እዩ። ከም ተወሳኺ`ውን ኣብ ሕብረተሰብና ዘሎ ንብልጫ ዝወሰደ ናይ ምትብባዕ ባህሊ ኣብኡ'ውን ጸለውቲ ነጥብታት ኮይኖም ይሰምዑኒ። ሓደ ሰብ ብልጫ ምስ ወሰደካ ዓሰርተ ናቕፋ እንተሂቡካ፣ ንዓመታ እንተነፊዕካ ድማ ሚእቲ ናቕፋ ክህበካ እየ እንተ ኢሉካ፣ ከም ዝህበካ ርዱእ ነገር እዩ። ኑቲ ዝወሃበካ ኩብርን ምትብባዕን ክትቃለስ ድማ ባህርያዊ እዩ። በዚ ምኽንያት ኣገባብ ምትብባዕና እንተ ቀደርና ኩሉ ሰብ ክነፍዕ ይኽእል እዩ ዝብል እምነት እዩ ዘለኒ።

**• ናይ ካልኣይ ደረጃ (ሃይስኩል) ህይወት ከመይ ትዝክሮ?**

- ናይ ብሉጻት ጥዑም ህይወት እየ ኣሕሊፈ። ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ኣብ ቤት ትምህርቲ ቀይሕ ባሕርን ስነ-ኪነት ኣስመራን እየ ወዲአየ። ኣብ'ቲ እዋን ብዕድመ ኣዝዩ ንእሽተይ (ምስቶም መማህርተይ ዝነበሩ ብምንጽጻር) ብምንባረይ፣ ቡቶም ዓበይቲ መማህርተይ ጽቡቕ ምክንኻን እዩ ዝግበረለይ ነይሩ። ትምህርቲ`ውን ንፉዕ ስለዝነበርኩ ኣብ ብዙሕ ነገራት ብመዛኖይ ሓለፋ ይግበረለይ ነይሩ እዩ።

**• ንመጀመርያ ግዜ ሃገራዊ መልቀቒ ፈተና (ማትሪክ) መዓስ ኢኻ ተፈቲንካ?**

- ብ1998 ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ምስ ዛዘምኩ እየ ብቐጥታ ተፈቲነ። ሰለስተ ነጥቢ ብምምጻእ ድማ ድሓን ዝኾነ ውጽኢት ኣመዝጊበ። እቲ ዘምጻእክዎ ነጥቢ ናብ ዩኒቨርስቲ ኣትየ ዝደለኽዎ ዓውዲ ከምርጽኒ`ኳ ዝኽእል እንተነበረ፣ ኣነ ግን ምስ'ቲ ዝነበረኒ ናይ ሜካኒክ ጥሙሕ ናብ ሓይሊ ኣየር ክጽንበር መሪጸ።

**• ስለምንታይ ኢኻ ኣብ'ቲ እዋን`ቲ ዝያዳ ዩኒቨርስቲ ሓይሊ ኣየር መሪጽካ?**

- ኣብ ቤት ትምህርቲ ስነ-ኪነት ኣስመራ እናተመሃርኩ፣ ምስ መካኒክ ዝተኣሳሰር 'ኣውቶ-መካኒክ' ዝበሃል ዓውዲ እየ ኣጽኒዐ። በዚ ዓውዲ`ዚ ድማ ናይ ዲፕሎም ማዕርግ ኣለኒ። እቲ ቀንዲ ምኽንያት ናብ ሓይሊ ኣየር ክጽንበር ዝደረኸኒ ድማ ኑቲ ኣብ ስነ-ኪነት ኣስመራ ዝቐሰምክዎ ሞያ ንምዕባይ እዩ።

**• እሞ ሓይሊ ኣየር ከመይ ተቐቢላትካ? ገለ ብዛዕባ ህይወት ሓይሊ ኣየር ኣዕልለና።**

- ሓይሊ ኣየር ብሓያል ናይ መእተዊ ፈተና እያ ተቐቢላትና። ኑቲ ዝተዳለወልና ፈተና ዝሰገርና ድማ ካልእ ዝሓየለ ናይ ዓመትን መንፈቕን ጽዑቕ ትምህርቲ ተቐሪቡ ጸኒሑና። እቲ ናይ ዓመትን መንፈቕን ትምህርቲ ናይ ዲፕሎም ፕሮግራም ኮይኑ፣ ካብ'ቲ ኣብ ቤት ትምህርቲ ስነ-ኪነት ኣስመራ ዝተማሃርናዮ ትምህርቲ ዝዓሞቐን መቐጸልትኡን እዩ ነይሩ። ናይ ብሉጻት ጽዑቕን ብኣዝዩ ምኩራት መምሃራንን ዝተዋህበ ብምዃኑ ድማ ፍሉይነት ነይርዎ።

**• ኣብ ሓይሊ ኣየር ከለኻ ማዕረ ማዕረ ስራሕካ፣ ናይ ርሑቕ ትምህርቲ (distance education) ከም ዝወሰድካ ሰሚዐ ኣለኹ፣ ብዛዕባ`ዚ እንታይ ትብለና?**

- ከም ተማሃራይ ኩሉ ግዜ ትምህርቲ መዓስ እዩ ዝዛዘም ኢኻ ትብል። ኣብ ስራሕ ዓለም ምስ ኣተኻ ግን ትምህርቲ ከም ዘድልየካ ኢኻ ትግንዘብ። እቲ ዕምቈት ናይ ስራሕ ደዩ ወይ`ውን ስፍሓት ናይ ህይወት ምስ ተዓዘብካ፣ ትምህርቲ ብብዚሒ ከምዘድልየካ እናበረሃልካ እዩ ዝመጽእ። በዚ ምኽንያት ድማ እየ ኣብ 2001 ብመጠኑ ስራሕ ናይ ሓይሊ ኣየር ህድእ ምስ በለለይ፣ ማለት ናብ ናይ ኦፊስ ስራሕ ምስ ተቐየርኩ ክምሃር ዝወሰንኩ። ኣብ'ቲ እዋን ቀልጢፋ ንዝተመዝገበ ካብ'ተን ዝወሃባ ሰለስተ ኮርሳት ናይ ሓንቲ ከም ዝግደፈሉ ምስ ሰማዕኩ ካብ'ቲ ዝወጠንክዎ ግዜ ቁሩብ ኣቐድም ኣቢለ እየ ትምህርተይ ጀሚረ።

**• እቲ መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ብኸመይ እዩ ዝካየድ ነይሩ? ብዛዕባ እንታይ እዩ`ኸ እቲ ትምህርቲ ነይሩ?**

- መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን፣ እቲ ዘድሊ ጽሑፋት ብመንገዲ ወኪላት ናይ ካምብሪጅ ዩኒቨርስቲ እዩ ናብ ኢድካ ዝበጽሕ። ንሱኻ ድማ ኑቲ ዝተዋህበካ ጽሑፋት ብምጽናዕ ንፈተና ትዳሎ። እቲ ፈተና ኣብ ሃገርና እኳ ዝወሃብ እንተኾነ፣ ኣብ ዓዲ እንግሊዝ ኪዩዱ እዩ ዝእረም ነይሩ። እቲ ዝወሃብና ዝነበረ ትምህርቲ ኣብ ሰለስተ ዓበይቲ ኣርእስትታት ዝተመርከሰ ናይ `ኣድቫንስድ ዲፕሎማ` ፕሮግራም እዩ ነይሩ። እቶም ዝተዋህቡ ሰለስተ ዝተፈላለዩ ትምህርታት ኣብ ስነ-ምሕደራ ዝተመርከሱ እዮም።

**• ክሳብ 2001 ሰለስተ ናይ ዲፕሎም ፕሮግራማት ተኸታቲልካ ከተብቅዕ ምስ ትምህርቲ ግና ክትማኖ ኣይተራኣኻን። ኣብ 2012 ዳግማይ ማትሪክ ክትካፈል ወሲንካ። ከመይ፣ እዚ ውሳነ ሃንደበታዊ ድዩ ነይሩ ወይስ ብደቂቕ ሓሲብካሉ ኢኻ?**

- ከምቲ ኣቐድም ኣቢለ ዝገለጽኩኻ፣ ኣብ ስራሕ ዓለም ምስ ኣተኻ ብዙሕ ነገር ከም ዝተርፈካ ኢኻ ትግንዘብ። በዚ ምኽንያት ድማ ዳግማይ ዕድል ክፍጠረልና ቀጺሉ ኢና ንጽበ ነይርና። ኣነን ገለ መሳርሕተይን ማለተይ እየ። ልክዕ እዩ ምስ ዕድመ ምውሳኽን ንነዊሕ ዓመታት ካብ ትምህርቲ ምርሓቕን ናይ ምምሃር ድሌትካ ይዓጽዎ እዩ። ግና ክትምዕብል እንተደሊኻ ክትከፍሎም ዘለካ ዋጋታት ክትከፍል ኣለካ። ኑቲ ናይ ምምሃር ድሌተይ ዝያዳ ከቢድ ዝገበሮ ድማ

እቲ ኣብ 1998 ዘመዝገብክዎ ናይ ማትሪክ ነጥበይ ስለዝተሰረዘ እዩ። ብመሰረት ሕጊ ናይ ቦርድ ላዕለዋይ ትካላት ትምህርቲ ናይ ማትሪክ ውጽኢት ንሓሙሽተ ዓመታት ጥራይ እዩ ውጽኢታዊ ኮይኑ ዘገልግል። ስለዝኾነ ድማ እየ ዳግማይ ኣብ 2012 ማትሪክ ዝተፈተንኩ።

**• ክልተ ሃገራውያን መልቀቒ ፈተና ካብ ተፈተንካ፣ ኣየናይ ዝያዳ በዲህካ፧ ኣበየናይ`ከ ዝያዳ ጽቡቕ ነጥቢ ኣምጺእካ፧**

- እቲ ፈተና ብደረጃ ክብደቱ ክርእዮ ከለኹ ዳርጋ ፍልልይ ኣይረኸብኩሉን። እቲ ዝመጽእ ፍልልያት ቡቲ እቲ ተፈታኒ ሐዚዎ ዝኣቱ ብቕዓት እዩ ዝውሰን። ኣነ ብ1998 ማትሪክ ክፍተን ከለኹ፣ ሓሳበይ ብቴክኒክ ወዲኣ ህይወተይ ክመርሕ ጥራይ ደርኣኒ ብምንባሩ፣ ነቲ ፈተና ብዙሕ ብዕቱብ ኣይሓዘክዎን ነይረ። ከም ውጽኢቱ ድማ ብዙሕ ዘየሐጉስ ግን ከኣ ዘየኽፍእ ሰለስተ ነጥቢ ኣምጺአ። ብ2012 ግን ዝያዳ በሲለ፣ ዕላማይ ኣነጺረ ብምንባረይ ድሓን ዝኾነ ዝተመሓየሸ ነጥቢ ክረክብ ክኢለ እየ። እዚ ክብለካ ከለኹ ግን ናይ ብሓቂ ፈታኒ ግዜ የሕሊፈ እየ። ኣብ ርእሲ`ቲ ነዊሕ ዓመታት ካብ ትምህርቲ ዓለም ምፍላየይ፣ ፈተና ሽዱሽተ ወርሒ ምስ ተረፎ እየ ማትሪክ ከም ዝወስድ ዝተነገረኒ። እዚ ማለት ድማ ሽዱሽተ ወርሒ ጥራይ እየ ናይ መዳለዊ ግዜ ረኺበ።

**• ኣብ`ቲ ማትሪክ ሓሊፍካ ንኮሌጅ ኣብ ዝኣተኻሉ ኣጋጣሚ ብዓል ሓዳርን ኣቦ ክልተ ውሉድን ኴንካ ነይርካ ማስለኒ። ቁሩብ ናብራ ከየጸግመካ ኣየተሓሳሰበካን፧**

- ብልክዕ ንቕድሚት ክትከይድ ከለኻ መጻኢ የፍርሓካ እዩ። ኣነ ግና ብምትብባዕ ብዓልቲ ቤተይ ኣይፈራሕኩን ማለት እዩ። እተን ዝሰዐባ ሓሙሽተ ዓመታት እንተ በዲህየን ክዕወት ይኽእል እየ ዝብል እምነት ስለዝነበረኒ ድማ ብድፍረት ትምህርተይ ቀጺለ። ከም ተወሳኺ`ውን ኣነ ይኹን ብዓልቲ ቤተይ ቡቲ ዝቐሰሞ ትምህርቲ ብዙሕ ዕድላት ክኽፈተለይ ከምዝኽእል ስለዝተራኣየና፣ ናብራናን ድሌታት እታ ስድራን ኣጽቢብና ብምባል ክንምክት ተሰማሚዕና። ብሓቂ እታ ስድራ ብዙሕ ካብ ድሌታታ ከም ዝሰዋኣትለይ ይርድኣኒ እዩ። ግና ነዚ ዘሐጉስ ኣጋጣሚ ንምፍጣር ዝተወሰደ ውሳነ ብምዃኑ ደጊመ ንስድራይ ኣመስግን።

**• ኣብ ናይ ኮሌጅ ህይወት ብዙሕ ፈተንቲ ዝኾኑ ተርእዮታት ከምዝለዉ እዩ ዝዝረብ። ንጹር ዕላማ ምህላው ጥራይ ክሳብ ክንደይ ናብ ዓወት የብጽሕ እዩ`ዶ ትብል፧**

- ብልክዕ ንጹር ዕላማ ምህላው ኣኻሊ እዩ በሃላይ እየ። ንስኻ ኣበየናይ ደረጃ ክትህሉ እትውሰን ባዕልኻ ኢኻ። ትምህርቲ ንጹር ዕላማን ድስፕሊንን እዩ ዝደሊ። ኣብ ትምህርቲ ተጊህካ እንተሰሪሕካ ዘይትዕወተሉ ምኽንያት ኣይረኣየንን እዩ። ኣነ ኣዝየ ብሉጽ ሰብ ስለዝኾንኩ ኣይኮንኩን ብ3.96 ዝኾነ ብሉጽ ውጽኢት ትምህርተይ ዛዚመ። እቲ ምኽንያት ንዝለኒ ጸጋን ዓቕምን ብግቡእን ብድስፕሊንን ስለዝተጠቐምኩሉ ጥራይ እየ። ድስፕሊን ማለት ኮፍ ኢልካ ዓቕሊ ብምግባር ክትምሃር ምኽኣል እዩ እቲ ምስጢር ኮይኑ ዝስመዓኒ። ንዓይ እዘን ዝሓለፋ ሓሙሽተ ናይ ትምህርቲ ዓመታትናይ ስራሕ ዓመታት እየን ነይረን። ብድስፕሊን ልክዕ ከም ስራሕ ሰዓታተይ እና ሓለኹ እየ ወዲአየን። ብዙሕ ኣየብኩርን እየ፣ እንተ ኣብኪረ ድማ ብዘይ ፍቓድ ዘብኮርኩላ መዓልቲ ኣይትፍለጠንን እያ።

**• እሞ እታ ናይ ሱምሕደራ ዝወሰድካያ ትምህርትስ ኣብ`ዚ ጠቒማ (ናይ ሓብር ሰሓቕ)። መብዛሕትኹም እዝም ዳግማይ ዕድል ረኺብኩም ናብ ትምህርቲ ዝተመለስኩም ጽቡቕ ውጽኢት ኢኹም ትረኽቡ። ምስቶም ብቐጥታ ናብ ኮሌጅ ዝጸንበሩ ተመሃሮ እንታይ ፍልልይ እዩ ዘለኩም፧**

- ዝገርመካ እቶም ዝበለጸ ኣእምሮን ዓቕምን ዘለዎም እቶም ነኣሽቱ ተማሃሮ እዮም። ግና ከምቲ ትጽበዮም ውጽኢታውያን ኮይኖም ኣይወጹን እዮም። እቲ ፍልልይ ኣብ ትምህርቲ ዘለና ግንዛበን ኣተሓሕዛን እዩ። ንሕና ህይወት ስለዘመሃረትና ኣገዳስነት ትምህርቲ ብግቡእ ንርዳእ ኢና። ስለዝኾነ ድማ ዝግባእ ወፍርን ጻዕርን ካብታ ‘ሀ’ ኢልና ትምህርቲ ዝጀመርናላ ንገብር።



ኣብኡቶም ብቐጥታ ዝመጹ (ኩሎም ማለተይ ኣይኮነኩን) ግና እቲ ዕትብትት ይጎድል ኮይኑ ይስመዓኒ። ፈተና ኣብ ምቕራብ ዝጉበርዎ ምቅርራባት ኣኻሊ ኮይኑ ኣይስመዓንን። ብርእሰን ዓቕምን እኳ ዘርክቦም የለን። ግና ንሕና ብዝንግሁሉ ስለ ንጅምር ከርከብና ዘለዎም ተኽእሎ ኣዝዩ ጸቢብ እዩ። ንሕና ምስ መምህራን ዘለና ቅርርብ ኣዝዩ ዓቢ እዩ። ምኽንያቱ መዓልታዊ ስለንኣቶ። ብሓጺሩ እቲ ፍልልይ ኣብ ትምህርቲ እነንጸባርቖ ዲሲፕሊን ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ።

**• ካብ ዕላልካ ከምዝተረዳእክዎ ኣብ መምህር ዘለካ ኣኽብሮት ይረአየኒ ኣሎ። ካብ ምንታይ እዩ ዝብገስ እዚ መረዳእታኻ፧**

- መምህር ስለ ዝኸበርኩ ክኸውን ይኽእል እዩ (ናይ ሓባር ሰሓቕ)። ኣነ እንታይ እየ ዝኣምን፡ መምህር ዋላ ይሕመቕ ካብኻ ብዝለ ነገር ከም ዝዓቢ እየ ዝኣምን። መምህር ጽን ኢልካ እንተ ሰሚዕካዮ ኣዝዩ ሓጋዚ ሓሳባት ትረኽበሉ ኢኻ። ብዙሓት ተመሃሮ ንመምህራን ንእሽተይ ጌጋ ምስ ረኸቡሎም ፍልጡቶምን ክእለቶምን ኣብ ዋጋ ዕዳጋ የእትውዎ እዮም። ኣነ ግና መምህር መምህር ምኳኑ ኣይተርፎን እዩ እየ ዝብል።

**• ናብ ድሕሪት ክመልሰካ፡ ህይወት ኮሌጅ ከመይ ተቐቢልካ፧ ብዳህሉ ከመይ ትገልጾ፧**

- ድሓን እዩ። ኣብ ኩሉ ህይወት ብድሆ ዘሎ እዩ። ኣብ ኮሌጅ ድማ ከምኡ ብድሆታት ክገጥሙኻ ባህርያዊ እዩ። ንኣብነት ትምህርትን ማሕበራዊ ህይወትን ስለዘጋጨዉኻ ካብኡቶም ቡዳህቲ ነገራት እዩ። ኣብ ትምህርቲ ጥራይ ዘይኮነ ዋላ ኣብ ኩሉ ንጥፈታት ናይ ህይወት፡ ኣብ ሓደ ዕላማ ዓቕልን ድስፕሊንን እንተ ዘየርኢኻ ፍረ ክትረክብ ዘይሕሰብ እዩ። በዚ ድማ ፍረ ክትረክብ እንተ ኴንካ ክትከፍሎም ዝግባእካ ዋጋታት ኣለዉ። ንኣብነት ንዓይ ምብጻሕ ኣይምልከተንን እዩ ነይሩ። ከም ተወሳኺ`ውን ዝድቕሶም ሰዓታት ካብቲ ናይ ቅድም ህይወተይ ዝሓጸሩ እዮም ነይሮም።

**• ካብ ብምልኡ ኮሌጅ ኢንጅነሪንግ ብሉጽ ተባሂልካ ምስ ተሸለምካ ናይ ሰድራቤትካ ብፍላይ ድማ ናይ ብዓልቲ ቤትካ ግብረመልሲ ከመይ ነይሩ፧**

- ናይ ብሓቂ ዘሐጉስ ኣጋጣሚ እዩ ነይሩ። ኣብ ርእሲ`ቲ ዝኸበረ ናይ ትምህርተይ ብዓውት ምዝዛም ዕላማ፡ ተሸላሚ መዳልያ ብምዃነይ ሰድራቤተይ ዝያዳ ተሓጒሶም እዮም። ንዓይ ዝያዳ ዘሐጎሰኒ ነገር እንተነይሩ`ውን ሰድራቤተይ ካብ ልቦም ክሕጎሱን ድሌታቶም ክመልኣሎም ብምርኣየይ እዩ። ሸልማተይ ኑቲ ዓቢ ወደይ ዝፈጠረትሉ ጽልዋ ካብ መጠን ንላዕሊ እዩ የሐጉሰኒ። ምስ ዓበኹ ከም ‘ባባ’ እየ ዝኸውን ምባሉ ዝያዳ እዩ ዘሐጉሰካ። ብሓቂ! ዝያዳ ዓውተይ ዕግበት ሰድራይ እዩ ኣሐጉሰኒ።

**• ትምህርቲ እንታይ እዩ፧ ንምንታይ ኢና`ኸ ንምሃር፧**

- ትምህርቲ ብስሩዑን ዘይስርዑን ኣገባብ ፍልጠት ምእካብ ማለት እዩ። ኣብ መዓልታዊ መስርሕ ናይ ህይወትና ዘይተኣደኑ ነገራት ኢና እናተማሃርና ንነብር። ካብዚ ፍልይ ብዝበለ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ብምኻድ ንዝተወሰነ ዓውዲ ክነጽንዕ ይከኣል እዩ። በዚ ይኹን በቲ ዝተማሃርናዮ ነገር ንህይወት ብዝቐለለን ዝበለጸን ንኽንነብራ ዝሕግዘና ኣምር ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ።

**• ኣብ ዓወት ወሳኒ ረቛሒ ትብሎ እንተለ፧**

- ኣብ ዓወት ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ህይወት`ውን ብዓቢኡ ንጹር ዕላማ ክህልወካ ኣለዎ። ኑቲ ዕላማኻ ድማ ዝጠባእ ክብሪ ብምሃብ ብድስፕሊንን ዓቕልን ክትጽዕር ኣለካ። ዕላማ ክብል ከለኹ ኑቲ እትውስኖ ውሳኔ እየ ዝብል ዘለኹ። ንኣብነት ኣነ ካብ ካልኣይ ደረጃ ጀሚረ ክሳብ ናይ ኮሌጅ ትምህርተይ ዝዛዝም ተመላላኢ ትምህርቲ ምስ ናይ ውሽጠይ ድሌታት ዝሰማማዕ እየ ክወስድ ጸኒሐ። ብዘይ ቀልዓለም ኣነ ፍሉይ ስለዝኾንኩ ዘይኮንኩ ተዓዊተ፡ ኣብ ምርጫይ ጥንቑቕ ስለዝነበርኩ ጥራይ እየ። በዚ ድማ እቲ ዘህልኾ ጸዓት ካብ`ቶም ናይ ካልኦት ሰባት ዝተሓተ እዩ ነይሩ። ኣብ ምርጫኻ ዕዉት እንተ ኴንካ፡ ኑቲ ትምህርቲ`ውን ናይ ብሓቂ ኢኻ ተሰተማቕር።

**• ኣብ መዛዘሚ ክትብሎ ትደሊ እንተለ፧**

- ብዓህሪና ሰባት፡ ኣብ ሓደ ነገር ንኸፍሎ ዋጋ እምበር ቡቲ ዓወት እነስተማቕሮ ህይወት ኣብ ምጽብጻብ ድኹማት ኢና። ልክዕ`ዩ ትምህርቲ ዝሓቶ ዓቕሊ፥ ድስፕሊን ብሓፈሻ ድማ ዋጋ ናይ ብሓቂ ከቢድ እዩ። ግና ንጽቡቕ መጻኢ ክሳብ ዝኾነ ክንጽመሞ ኣለና እየ ዝብል። ድሕሪ`ቲ እንኸፍሎ ዋጋ ዘሎ ህይወት ክንርኢ ኣለና በሃሊ እየ።

**• ናይ ምስጋና ዕድል ክህበካ፧**

- ንዝገበረልካ ሓደው ግበረሉ ሓደው ንገረሉ ከም ዝበሃል፡ ብመጀመርታ ተዓዊተስ ንዝተጉበረለይ ከመስግን ዕድል ንዝሃበኒ ልዑል ፈጣሪ የመስግን። እዚ ኩሉ ዝረኸብክዎ ዓወት ብናይ ሰድራይ ዋጋ እዩ`ሞ፡ ስለ ትዕግስቶም ኣመስግን። እዚ ዓወት ናተይ ጥራይ ዘይኮነ ዋላ ናይ ሓይሊ ኣየር ምዃኑ ምስ ምስጋንኡ ክገልጽ ደስ ይብለኒ። ብሓፈሻ ንማሕበረሰብ ኮሌጅ ማይነፍሒ ብፍላይ ድማ ንመምህራን ናይ `ሜካኒካል ኢንጅነሪንግ` ስለቲ ተገዳስነቶም የመስግን። ንዓኹም ንመጽሔት መንእሰይ ድማ የመስግን።

**• ጽቡቕ ዕድል ንምጽላኹ፧ የቐንየልና!**

## ኣካዳሚ

# ቋንቋ እንግሊዝ ብቐሊሉ ንምጽናዕ

ምንፋዑ ዕላማ ናይ ዝኾነ ተማሃራይ እዩ። ሰብ ጸባሕጸባሕ ናብ ትምህርቲ ዝመላለስ ክምሃር ኢሉ'ዩ። ጸባሕጸባሕ ፍልጠት ይድልብ። ካብኡን ናብኡን ከኣ ዝሓልፎ ከይርከበን ዕውት ኩይኑ ክወጽእን ይጽዕር። ተመሃራይ ካብ መባእታ ክሳዕ ካልኣይ ደረጃ ኣብ ዘሎ ጉዕዞ ትምህርቱ ኣብ ኩሉም ዓይነት ትምህርቲታት ዝበለጸ ውጽኢትን ርድኢትን ክህሉዎ ኣለዎ። ምኽንያቱ መሰረት ናይ'ቲ ድሒሩ ዝመርሖ ህይወት ክኸውን ስለ ዝኽእል። ኩሉም ዓይነታት ትምህርቲ ንወዲሰብ ጠቓሚ ዝኾነ ቁምነገር ኣለዎም። ስለዝኾነ ኸኣ ንምሃሮም።

ኣብ መባእታ ትምህርቲና ብቋንቋ ኣደና ዝጀመርናዮ ትምህርቲ፣ ንእግረ-መገዱ ቋንቋ እንግሊዝ ይማላእ እዩ። ኣብ መባእታ ምሳና ሰለይ ክብል ጸኒሑ ኣብ ማእከላይ ደረጃ ባዕሉ ይብሕተና። እዚ ማለት ኣብ መባእታ እንከለና ብዘይካ ቋንቋ እንግሊዝ፣ ዝተረፉ ዓይነታት ትምህርቲ ብቛንቋ ኣደና ኢና እንምሃሮም። መባእታ ወዲእና ናብ ማእከላይ ደረጃ ምስ ሰገርና ግን ብምልኣም ዓይነታት ትምህርቲ ብቛንቋ እንግሊዝ ንምሃሮም። ዝስዕብ ደረጃታት ትምህርቲ'ውን ብምልኡ ብቛንቋ እንግሊዝ እንምሃሮ እዩ። ስለዚ ቋንቋ እንግሊዝ እንተ መሊኽናዮ ኣብ ጉዕዞ ትምህርትና፣ መፍትሕ ዝበዝሐ ዓይነት ትምህርቲ ዝኾነ ኣገዳሲ መሰረት ሒዝና ኣለና ማለት'ዩ።

እዚ ማለት ግን ቋንቋ ጥራይ ስለ ዝመለኽናዮ ኩሉ ነገር ቀሊል ማለት ኣይኮነን። እንታይ ደኣ ካብቲ ካልእ ሰብ ኑቲ ቋንቋ ተጥፍኡ ጸዓት ድሒንካ ኣለኻ ማለት'ዩ። ብዓቢኡ ከም ሓደ ፈላጥ ናይ ሓደ ዓውዲ ኴንካ ትምህርቲኻ ኣብ እትዛዘመሉ፣ ምስ ዝኾነ ሰብ ክረዳድኣካ ዝኽእል ዓቕሚ ናይ ቋንቋ የድልየካ።

ኣብ ከባቢና ትግርኛ ገዲፍካ ብቛንቋ እንግሊዝ ምዝራብ ከም ጃህራ ዝቖጽረሉ ግዜ ኣይሰኣንን። ቋንቋ ምምላኽ ነውሪ ዘቖጽሮ ምኽንያት የብሉን። ከምቲ ኣደኣ ገዲፋስ ሓትናኣ ትናፍቕ ዝበሃል ገይርም ዝርድኡዎ ሰብ ኣይሰኣኑን። ቋንቋኻ ገዲፍካ ቋንቋ እንዳማትካ ምጽናዕ ግን ከምኡ ኣይኮነን። ባህሊኻ፣ መንነትካ፣ ክብርታትካን ድሕረ-ባይታኻን ሓዲግካ ናይ'ቶም ቀንዲ ተዛረብቱ ኣይትቕዳሕ እምበር፣ ቋንቋ ስለ ዝኸኣልካ ዘይንእሰኻ ኴንካ ማለት ኣይኮነን። እዞም ዝስዕቡ ነጥቢታት እምበኣር ኣብ ምምሃር ቋንቋ እንግሊዝ ዝሕግዙ እዮም፦

**ንእሽተይ ክሞብጦ ዝኽእል ሹቶ ምስራዕ**

ኣብ ፈለማኻ ዓቢ ሸቶ ምስራዕ፣ ዓቢ ህንጡይነት ዘንቀሎ ክኸውን ይኽእል። ሓደ ክትዛረሞ እትደሊ ዓቢ ሸቶ ምስራዕ ጽቡቕ እዩ። ግን በቲ እዋናዊ ውድዓዊ ዓቕሚኻ ክመቓቐልን ቀዳምነታት ክስረዓሉን ኣለዎ። ከምዚ ናብ ሓደ በሪኽ ጉዞ ክትድይብ እትረግጾ ደረጃታት መሳልል ገይርካ ክምቀል ይግብኦ። ቋንቋ እንግሊዝ ንኽተጽንዖ ድማ ከም ሸቶ ክትሕዞን በቲ ዝደቀቐ ክትጀምርን የድልየካ።

ንኣብነት፦



- ኣብ መዓልቲ ሓሙሽተ ቃላት ክትምሃር ትኽእል

- ካብ መዓልቲ 30 ደቒቕ ጥራይ ኣብኡ ኣተኩርካ ክትምሃር ትኽእል

- ብእንግሊዝ ናይ ዝድረፉ ደርፌታት ሕደማኡ (lyrics) ጸጺሒሕካ ኩተጽንዕ ምፍታን

- መዓልታዊ ሓጸርቲ ብቛንቋ እንግሊዝ እተጻሕፉ መልእኽቲታት ምንባብ።

ኣብ ሓደ ክትጭብጦ ካብ ዘይትኽእል ሸቶ ሒዝካ ካብ ምውሕላል፣ ክትጉብሮ እትኽእል ብንእሽተይ ሸቶ ምብጋስ ኣጸቢቑ ይሓይሽ። ነጠብጣብ ናይ ማይ ንውቅያኖስ ከም ዝመልኣ ምዝካር ኣገዳሲ እዩ።

**ንመጽናዕቲኻ መደብ ምግባር**

ኑቲ ክትምሃሮ ወይ ከተጽንዖ ደሊኻ ዘለኻ ምፍላጥ ኣገዳሲ እዩ። እዚ ማለት ናይቲ ከተጽንዖ ዝደለኻዮ መደብ ክትሰርዖ የድሊ። ኑቲ ክትብጽሖ ወይ ክትወቕዖ ዝሓሰብካ ሸቶ፣ ብብደረጃኡ ብምጽሓፍ መደብ ስርዓሉ። ሸቶኻ ሓንቲ ሕምባሻ ምብላዕ እንተኾይኑ፣ ሕምባሻ ብሓደ ግዜ ኩሊስካ ክትብልዕ ኣይትኽእን ኢኻ። እናቖረስካን ዓቕሚኻ እናኸለስካን ግን ክትብልዓ ትኽእል። በዮን ጀሚርካ ኣብዪ ክትውድእ ኢኻ ኣብ መዝገብካ ጽሓፎ። ሸቶኻ ብጥቕልሉን ብምቃሉን ምስ ተጻሕፈ ንጹር መደብ ሸቶኻ ሒዝካ ኣለኻ።

**ጉዕኡርእሲኻ ምድራኽ**

ንጉዕኡርእሲኻ ንኽትምሃር ምድራኽ ሓደ ካብ ሚስጢራት ዓወት እዩ። ጉዕኡነብሲኻ ንምድራኽ ከኣ ኣብቲ ክትጉብሮ ዝሰራዕካዮ መደብ እወታዊ ኣተሓሳስባ ክህልወካ ይግባእ። ንቛንቋ እግሊዝኛ ብእወታዊ ሸነኹ

ክትጥምቶ ኣለካ። ዝ. ንምሕጋዝ እዚም ዝስዕቡ ንጥፈታት ክተትግብሮም ትኽእል ኢኻ።

- ንዓኻ ዝምስጥካ ወይ ዝንባለኻ ኣብ ዘተኮረሉ ኣርእስቲታት ኣንብብ

- ደስ ዝብለኻ ብቛንቋ እንግሊዝ ዝተዓዩ ፊልምታት ተዓዘብ

- ደስ ዝብለኻ ብቛንቋ እንግሊዝ ዝተደርፉ ደርፊታት ስማዕን ትሕዝቶኦም ፍለጦን

- ዳየሪኻ ብቛንቋ እንግሊዝ ጽሓፍ

- ብቛንቋ እንግሊዝ ዝተጻሕፈ ታሪኽ ናይ ዝምስጡኻ ሰብ ኣንብብ።

ብዊንታና ክንምሃሮም ንኢደሊ ነገራት፡ ልዕሊ ዝኾነ ግዜ ቀልጢፍና ክም እነጽንዖም ዘክር። ቛንቋ እንግሊዝ ክተጽንዕ ወይ ክትመልኽ ድልየት እንተ ኣለካ፡ እሞ ድማ ብዊንታኻ እንተ ተበጊስካ፡ ቀሊጥፍኻ ዘይትመልከሉ ምኽንያት የለን።

**ግዜኻ ምምሕዳር**

ግዜ፡ ኣብ ንኣሽቱ መደባትና ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ምሉእ ህይወትና ኣገዳሲ ቦታ እዩ። ኩሉ ነገር ብግዜ እተሰርዐ እዩ። ኩሉ ቡብግዜኡ ክግበር እተመደበ ነገር እዩ። ኣብ ግዜኡ ዘይተገብረ ነገር ከኣ ንጽብሒቱን ድሕሪ ጽብሒቱን ጾር እናወሰኸ ይኸይድ። ኣቐዲምና ዝተንጸፍናዮም ነጥቢታት ግዜኻ ንምምሕዳር ሓገዝቲ እዮም። ግዜኻ ብግቡእ ንኸተማሓድር፡ ንሸቶኻ ብግቡእ ምርዳእን ቀዳምነታትካ ብዝርታ ምስራዕን የድሊዮካ። ግዜኻ ምምሕዳር፡ ንዓኻ ቡቲ ዝጥዕመካ ስለ እተሰርዐ፡ ናብ ኣብሲኻ ዝያዳ ከቕርበካ ይኽእል። ኣብ ህይወትካ ዘድሊዩኻ ካልኦት ንጥፈታት ሓዊስካ ክትከይድ ድማ የኽእለካ። ግን ኩሉ ብግዜ ስለ ዝዕቀን መጀመርታን መወዳእታን ናይቲ ትሃርሞ ዝደለኻ ሸቶ ናይ ግዜ መቓን ኣዳሉወሉ። ስሒኻ ነኸስካ ድማ ተኸተሎ።

**ንምጽኡብሰኻ ምቕባዕ**

ሓደ ነገር ምስ ገበርካ ንምጽኡብሲኻ ሓደ ሽልማት ወይ መተባብዒ ኣዳሉወሉ። ንኣብነት ዝሓሰብካዮ መደብ ኣብ ግዜኡ ከም ቲ ትደልዮ ገይርካ ኣብ ትዕወተሉ፡ ማለት ሸቶኻ ኣብ ትሃርመሉ፡ ብዝተፈላለየ መገዲ ኑብሲኻ ኣተባብዓያ።

- ፊልም ክትዕዘብ ትኽእል

- ንኸቡዲኻ ጥዕምቲ እምቢቲቶ ክትጋብዞ ትኽእል

- ምስ መሓዙትካ ክትዘናጋዕ ትኽእል፡ ወዘተ...

# ስትራተጂን ሜላታትን ኣወሳስዳ ኖት

- መምህር ንሓደ ሓሳብ ወይ ኣምር፡ ኣብ ሰሌዳ ጽሒፉ ደጋጊሙ ይጠቕሶ እንተ ደኣ ኣሎ መፍትሕ ናይ ዝዓበየ ኣምር ክኸውን ስለ ዝኽእል ኖት ግበሮ፡

- ኖት እትሕዘሉ ጥራዝ ጥዑይ፡ እኹልን ብቐሊሉ ዝግንጸልን ይኹን፡

- ኣብ ክፍሊ ኮፍ ትብለሉ ቦታ ማእከልን ቅድሚትም እንተ ኾይኑ ንመምህርካ ጽቡቕ ገይርካ ክትሰምዖን ብኣድህቦ ክትጥምቶን ክሕግዘካ'ዩ፡

- ካልእ ሰብ ዝወሰዶ ኖት ኣይትቕዳሕ፡ ኩሉ ብጻይካ ዝወሰዶ ኖት ክትርድኦ ትኽእል ማለት ስለ ዘይኮነ ባዕልኻ ኖት ሓዝ፡

- እቲ እትመሃሮ ምዕራፋት ወይ ዕዮ-ገዛ ኣቐዲምካ ኣንቢብካን ሰሪሕካን ምምጻእ ነቲ ክትወስዶ ዝግባኣካ ኖት ኣነጺሩ ከርእየካ ይኽእል፡

- ካብ ሓደ ኣርእስቲ ናብ ካልእ ኣርእስቲ እናኽትሳገር ዕለት፡ ኣርእስቲን ንኡስ ኣርእስቲን ጽሓፍ። ተመሊስካ ክትርእዮን ክትረኽቦን ዝቐለለ ክኸውን'ዩ፡

- ብዙሓት ስነ-ፍልጠታውያን ቃላት ናቶም፡ ናይቲ ዓውዲ፡ ትርጓሜ ኣሎዎም። እዚም ትርጓሜታት ምስቲ ካልእ ዓውዲ ከይተሓወውሱኻ መምህርካ ዝህበካ ትርጉም (ተርሚኖሎጂ) ብልክዕ መዝግብ፡

- ዝበዝሐ ግዜ ኖት ክንወስድ እንከለና ምስ ኣፍ



መምህርና ኣናተቐዳደምና ኢና እንወስዶ። እንታይ ንጽሕፍ ኣለና ዘይነስተውዕል'ውን ኣይንሰኣንን። ኖትና ንጹርን ክንበብ ዝኽእልን እንተ ዘይኮይኑ ጻዕሪና ብላሽ'ዩ ክኸውን። ብጽሕፈትካ ዘይትተኣማመን እንተ ኼንካ ግን ቀልጢፍካ ናብ ካልእ ኖት ኣጸቢቕካ ገልብጦ። ግዜ እንተ ወሲዱ እንታይ ከም ዝጸሓፍካ ክትርስዖ ትኽእል ኢኻ፡

- ኖት እናወሰድካ ዝሓለፈካ እንተ'ሎ ንመምህርካ ሕተት። ኣብ ክፍሊ እንተ ዘይጠዓመካ ኣብ ደገ ሕተቶ፡ ኣብ ደገ እንተ ዘይጠዓመካ ኸኣ ኣብታ ትምጽእ ክፍለ-ግዜ ትምህርቱ ቅድሚ ምጅማሩ ሕተቶ፡ እንተ ዘይተኻእለካ ግን ኣብ መጽሓፍቲ ወይ ብጾትካ ተወኪስካ ርኸቦ፡

- ምናልባት ዝሓለፉኻ ኣገደስቲ ኖት ከይህሉው፡ ዝሓዝካዮ ኖት ምስ ናይ መማህርቲኻ ኖት ኣረኣእዮ።

ሓሳባት

# ሓይሊ መምህር

ኢንጂ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

ናይ ካልኣይ ደረጃ ቤት-ትምህርቲ ተማሃሮ ዝነበርናሉ እዋን እዩ። ልክዕ ንምኳንን ንሌላ ዝኣክልን፡ ክፍልና ዓሰራይ ሓደ (10-1) ዝበሃል ነበረ። ዝኽርታት ካብ ዝገደፉ መዓልታት ሓንቲ መዓልቲ፡ ኣርባዕተ ተማሃሮ ካብ ደቂ ክፍልና፡ ኣብ ናይ ትምህርቲ ሰዓታት ብቑጽሪ ቤት ትምህርቲ ዘሊሎም ክወጹ ከለዉ ብማዕዶ ተለልዮም። ንጽባሒቱ ርእሰ መምህር ቤት ትምህርትና፡ ናብ ክፍልና ይኣቱ'ሞ ነቶም ሰባት ብብኣስማቶም እናጸውዐ የውጽኦም። ነቶም ሰለስተ ወለዶም ሒዞም ንኽመጽኡ ኣዚዙ፡ ነቲ ራብዓይ ግና፡ "ንስኻ ደሓን!" ኢሉ ኮፍ የብሎ። እዚ ኩሉ ክፍጸም፡ እቲ ፊዚክስ ዝምህረና ዝነበረ መምህር ግርማይ'ን፡ ኩልና ተማሃሮ ናይታ ክፍሊ'ን ጸጥ ኢልና ንዕዘብ።

ርእሰ መምህርና፡ "ብእፍሊ ዘይጠቕሙ ዓዋሉ ንሕና ክንዋረድ. . .፡" እናበለ ካብታ ክፍሊ ክወጽእ ክብል፡ ኣብ መንጎ መምህር ግርማይ ናብቲ ጉዳይ ጣልቃ ብምእታው፡ "እዚ'ኸ እንታይ ስለዝኾነ እዩ ምስኣቶም ዘይተኣዘዘ?" ክብል ተወከሰ። እቶም ብዕድመ ካብ ኩልና ፍርዝን ዝበሉ ጉጅለ ኣርባዕተ፡ ክመሃሩ፡ ክርብሹ፡ ኩዕሶ ክጻወቱ፡ ክብኩሩ፡ ብልዕሊ መንደቕ ዘሊሎም ክመልቁ. . . ወዘተ፡ ክፈላለዩ ከምዘይክእሉ ንኹሉ ኣባል ናይቲ ቤት-ትምህርቲ ርዱእ እዩ ዝነበረ።

"መምህር! ነዚ ደሓን ገዲፍናዮ ኣሎና። ኣብ ቅልጽሙ እንድዩ ዝኣምን፡ ካብ ዓቕምና ንላዕሊ እዩ። ምናልባት ንብድሕሪ ሕጂ ልቢ እንተገበረ ክንጽበዮ ጥራሕ እዩ ዘሎና።" ርእሰ መምህር ቤት-ትምህርትና ዝሃቦ ምላሽ እዩ። ኣብቲ እዋን'ቲ ኣብ መንጎ ተማሃሮን ዓበይቲ ሰባትን ብዙሕ ምብህሃል ልሙድ ስለዘይነበረ እምበር፡ ከምዚ ሎሚ ብዙሕ ምተተንተነ መሰለኒ። በዚ ይኹን በቲ፡ እቲ ርእሰ መምህር መልሱ ይወሓጥ ኣይወሓጥ ብዘየገድስ፡ ንደገ ገጹ ሰገመ።

ሓቂ ንምዝራብ፡ እቲ ተማሃራይ ቁመንኡ ምሉእ፡ ኣካላቱ ብስፖርት ዝተሃንጸ ድልዱል፡ ኣፍልቡ ንፍሕ ዝበለ፡ ቁልፉ ንመዓናጥኡ ቀጥ ኣቢሉ ዝኣሰሮ፡ ቀላጽሙ ረጎድቲን ተረርቲን፡ ብሓፈሻኡ ብዙሓት ተማሃሮ ብዓይኒ ቅንኢ ዝጥምትዎ ዘይድፈር ሰብ እዩ ዝነበረ። እቲ ረጎድቲ ቀላጽሙን ድልዱል ኣካላቱን ክሳብ ሎሚ ከምኡ ኢሉ ብተሪሩ ክህሉ ስለዝኽእል እዩ ከኣ፡ ስሙ ተዓቂቡ፡ "እቲ ተማሃራይ" ወይ ድማ፡"እቲ ራብዓይ ተማሃራይ" እናተባህለ ክጸሓፍ ዝተመርጸ። እምበር፡ ህይወት ናይ ካልኣይ ደረጃ ኣብያተ ትምህርቲ ፍሉይነት ግዲ ሃልይዎ፡ ኣስማትን ፍጻመታትን ናይቲ ክሊ ዕድመ፡ ናብ ዝበልካ እንተበልካ ብቐሊሉ ዝሃሰስ ኣይኮነን።

ርእሰ መምህር ምስ ዘይተመለሱ ሕቶታት ዝገደፋ ክፍሊ፡ ንእዋኑ ጸጥ በለት። ገጽ መምህር ግርማይ ግና፡ ናይ ምንዳር ስምዒታት ኣንጸባሪቑ። ዘረባ ግን ኣየምሎቐን ብዘይካ ሓንቲ ቃል፡ "ውጻእ!"። ኣነ ብወገነይ፡ እቲ መምህር ንክልተ ዓመታት ምሉእ ፊዚክስ ምሂሩኒ'ዩ'ሞ፡ ብዘይካ ኣብታ መዓልቲ እቲኣ ክንድር ርእየዮ ኣይፈልጥን። እቲ 'ራብዓይ ተማሃራይ' ድማ ሰላሕ ኢሉ ካብታ ክፍሊ ወጸ። ሸዑኡ ናይ ብሓቂ ጸጥታ ሰፈነ። ናይ ውሽጢን ደገን ጸጥታ!



ንዓይ ከም ተማሃራይ መጠን፡ እታ ህሞት እቲኣ ክሳብ ሎሚ ምሳይ ዝጎዓዝ ጦብላሕታታት ገዲፋትለይ። ኣብ'ቲ እዋን'ቲ ብዙሓት ስለምንታያት ብርእሰይ ሓሊፈን። ስለምንታይ? ስለምንታይ? ስለምንታይ? ንሓያል

እዋን ኣብ ኣእምሮይ ይርብሻኒ ስለዝነበራ ከኣ፡ እነሆ ሎሚ ድሕሪ ሓያለ ዓመታት፡ ነታ ህሞትን ፍጻመታታን ከም ናይ ቀረባ ዝኽሪ እዝክረን ኣለኹ። 'ወዲ ሰብ ኣብ ጉዕዞ ህይወቱ፡ ነተን ዘይድምሰሳ ትምህርቲን ተሞክሮን ዝቐሰመለን እዋናት ክርስዐን ኣይክእልን'ዩ።' ዝብልዎ ሓቀም እዮም።

ርእሰ መምህር ቤት-ትምህርትና፡ ዓቕሚ ኑብሱ ዝኾነ ጉልበት ዝውንን እዩ ኔሩ። ኣብ ርእሲኡ፡ በትሪ ሒዙ ዝዛወር፡ ብጭካኔኡ ዝፍለጥ፡ ዳርጋ ኩሎም ተማሃሮ ካብ ጥቕኡ ዝሃድሙሉ ሰብኣይ እዩ ዝነበረ። እንተ መምህር ግርማይ ግን፡ ቀጢን በዓል ጽሙእ ኑብሲ፡ ቁመቱ ምስ ሓጸርቲ፡ ኢዱ ብዘይካ መጽሓፍ በትሪ ዘይትዓትር፡ ክምህረካ ከሎ እንተዘይኮይኑ ከኣ ድምጹ ኣብ ደገ ዘይትስማዕ ዓይነት ሰብ እዩ ዝነበረ። በቲ ናይቲ እዋን'ቲ ንቡር እንብሎ ኣተሓሳስባና፡ እቲ ክስተት ብብዙሕ መለክዒታት፡ "ዘበን ግርምቢጥ ማይ ንዓቐብ!" ዝብል እዩ። እቲ ኣብ እዋኑ ዝተፈጥረ ስእለ ኣእምሮ፡ "ስጋ ዝሓዘ ዓጽሚ ካብ ሓያል ከልቢ መንጢልካ ምስወሰድካዮ፡ ሓንቲ ብርኽቲ ድሙ ብስልጣና ኣብ ቅድሚ ዓይንኻ ክትበልዖ ምርኣይ፡ " ዘምስል እዩ።

እቲ ምስ ኑብስኻ ክተሳላስሎ እትኽእሊ ሕቶታት ከኣ ብብዓይነቱ እዩ። ተማሃሮ፡ ካብ መቕጻዕቲ ናይ ርእሰ መምህርና ክሃድሙን፡ ኣብ'ቲ ቀጽሪ ጭርጭር ዓበደ ክጻወቱ ዝውዕሉስ፡ ስለዝፈርህዎ ድዮም ዋላ ስለዘኽብርዎ ዋላስ ...? እቲ ቀጢንን በዓል ትሑት ድምጺን መምህር ግርማይ፡ በየናይ መለክዒ ልዕሊ ኩሉ ሰብ ትእዛዙ ክኽበር ይኽእል? እቲ ንደቂ ሰባት ዝእዝዞም ረቂቕ ሓይሊ እንታይ ድዩ? ወዘተ ...

> "ሓያል መምህር ዝበሃል፡ እቲ ዘረድኣካን ሕቶታትካ ዝምልሰልካን ኣይኮነን፡ ንሱስ እቲ ውሽጥኻ ኣትዩ ከምእትሓስብ ዝገብረካ እዩ።"

መልእኽቲ ናይ'ዚ ጥቕሲ እንድዒ ንገሊኦም እምበር ንገሌናስ ንኽርደኣና ግዜ ዝወሰደ እዩ። ሓደ መምህር ኣብ ውሽጢ መንፈስ ተማሃሮኡ ኣትዩ፡ ክስተንፍሱን ክንቀሳቐሱን፡ ክተስፉን ኩበርርን፡ ክሕልሙን ከወጥንን፡ እንተበቒዑ፡ ሽዑኡ እዩ መምህር ዝበሃል። ድሮ ኑቲ ጉንዲ ሒዙ ስለዘሎ ከኣ፡ በትሪ ምሓዝ ኣየድልዮን። ሓደ መምህር በትሪ ክሕዝ ዝግደድ ኑቲ ስራሑ በቲ መለክዒኡ ምግባር እንተሰኢኑ እዩ። ኣብ'ቲ ክበጽሖ ዝግበኦ ብቕዓት ዘበጽሐ መምህር፡ ሓይሊ ሓሳቡቱ ልዕሊ ኣጽዋር ናይቶም ምኩሓትን ተጀሃርቲን ክሰርሐ ይጅምሩ። 'ምዕቡላት ሃገራት ንገዛእ ርእሰን'ውን፡ 'ፍረ ዕዮ መምህራን!' ተባሂለን ይሕመያ እየን። እዚ ጽሟቕ ሓሳባት'ዚ ድሕሪ ብዙሕ ፈተሻ ዝተረኽበ ትሕዝቶ እዩ።

ብዙሓት ሰባት ብዛዕባ ምንቁልቋል ክብሪ መምህራን ኣብ ሕብረተሰብ ኣልዒሎም ክሻቐሉን ክሓስቡን ይሰምዑ እዮም። ኣረ ብዙሕ የስተንትኑ! "ቀደም መምህር ክቡር እዩ ዝነበረ፡ ተዛሪቡ ዘሰምዕ ቀጺሉ ዘድምዕ" ዝብል ቃላት ብዙሕ እዋናት ሰሚዕናዮ ኣሎና። ንናይ ሎሚ ሰባት ንምቁንጻብ ኮነ ኢልካ ብተደጋጋሚ ዝለዓል ቅኔኣዊ ኣበሃህላ እዩ፡ መሰለኒ። ማይካ ስቲኻ፡ ቁሩብ ኣስተውዕል ኣቢልካ እንተሓሲብካዮ ግን፡ ክብሪ ናይቲ ናይ ብሓቂ መምህር ምስ ግዜ ክሃስስን ክደምሽቕን ዝኽእል ኣይኮነን። መምህር፡ ቀደም ዘመን ሓደ ካብ ክቡራት ዝግበኦም ዜጋታት ናይ ሕብረተሰብ እንተኔሩ፡ ሕጂ'ውን ካብቲ ሓቁ ክሓልፍ ኣይክእልን እዩ። ምኽንያቱ ንኽብሩ ዜጋ ኣይትንክዩሉ ኣይትውሰኽሉ፡ ብተፈጥሮኡ እዩ ክቡር። ሕፉር ከኣ።

"እዛ ጓልኩም'ሲ ክሳብ ሎሚ ኣይተመርዓወትን፡ ዋላ ሓደ መምህር'ዶ ተሳኢኑ፡ " ዝብል ቃላት በእዛንካ ሽፈፍ ኢሉ እንተሓሊፉ ንምጻሩ ከቢድ እዩ። ኣይደገም ከኣ ትብል። እንተተደጋጊሙ ቅኑዕን ርትዓውን ሓሳባት ክመስል ስለዝኽእል። ንመምህራን ብድሕሪት ኣቐሚጡ፡ ክስጉም ዝብገስ በዓል እግሪ እዩ በሃሊ እንተልዩ፡ እቲ ክኸዶ ዘለዎ ቦታ ዘይፈልጥ ጥራሕ እዩ ዝኸውን። "ክቡር የኽብረካ መጠን ኑብሱ፡ ሕሱር የሕስረካ መጠን ኑብሱ፡" ዝብል ምስላ እቲ ቀደም ቀደም ኩልና ከይተወለድና ከሎና ዝተመሰለ፡ ክሳብ ሎሚን ጽባሕን ርትዓውነቱ ሓልዩ ዝቐጽል ኣበሃህላ እዩ።

እንተ ብቑጠባ እንተ ብሞራል ንኽብሪ መምህራን ዝጎድእ ነገር እንተተፈጢሩ፡ ዝሰዕብ ነገራት ክትግምቶ ዝከኣል እዩ። "ኩነታት ንሱብ ኣይሰርሖን፡ ኩነታት እቲ ውሽጣዊ እምንት ናይ ሰባት ከምዝንጸባረቕ እዩ ዝገብር፡" ዝብል ሕጊ ክሰርሕ ይጅምር። እቶም ሓያላት መምህራን ከኣ፡ ኩነታት እንተጸንኪሩ መሊሶም ኣብ ዕዮኦም ክጸንዑ ይጅምሩ። ንነገራት ብኽልሰ ሓሳብ ተሰንዮም ይገጥምዎም። ብፍላይ ብዛዕባ ቁጠባዊ ህይወት ዝመጽእ እሞ፡ መምህራን ምእንቲ ርእሶም'ውን ስሱዓት ኣይኮኑን። ሓያላት መምህራን ንሱብ ኢሎም ኣይመስለንን ሓይሎም

ዘውጽእዎ። ንርወየት ግዜእ መንፈሶም እምበር። ኣብ'ቲ ዝብድሆም ኩነታት ሓቐኛ ባህሪያቶም ምስተንጸባረቐ፡ እቲ ናይ ብሓቂ ኣድላይነቶም መሊሱ ይጎልሕ። ብዘዕባኦም ጌጋ መደምደምታ ዝወሰደ ኣካል እንተሄሉ ከኣ፡ ሰላሕ ኢሉ ኣኢጋሩን ኣእዳዉን ክእኩብ ይግደድ። ኣብ ደቂን ኑብሱን ብዙሕ ሳዕቤናት ከየውረደ እንከሎ፡ ናይ ጥዕሳ ምልክት እንተኣርእዩ ዕድለኛ እዩ። ምኽንያቱ ኣቦታት ከምዝብልዎ፡ ዓሻ ቅድም ንኑብሱ እዩ ዝጎድእ።

ብዛዕባ'ቶም ሓያላት መማህራን ክንሓስብን ባህርያቶም ክነጽዕን ንቡር እዩ። ውልቃዊ ህይውቶም ከመይ ከምዝመስል ክንፈልጥ'ውን ህርድግ ንብል። ምኽንያቱ ኣብ ዓለም፡ ኑቲ ዘገድሰካን ውሸጥኻ ዝረኽቦካን ፍጡር ክትግደሰሉ ግዱድ ኢኻ። ኑቲ ውሽጥኻ ዘይሃርመካ ከኣ ገዲፍካዮ ትኸይድ። ሓደ መምህር፡ ብዛዕባ ሕጊታት ናይ ስነ ሕሳብን ፊዚክስን ጥራይ ዘይኮነስ መንገዲታትን ኣማራጺታትን ናይ ህይወት ኣጠቓሊሉ ክትሕዞካ ስለእትደሊ ኣይትገድፎን። ትስዕቦ፡ ትከታተሎ። ኣሰራርሓ ናይ ሓያላት መምህራን ግን ከመይ ይኸውን?

እቲ ቀደም ብብዓርሀኩትና ከሎና፡ “መምር እከለ ከረድእ ጉዳም እዩ፡ ፍትፍት ኣቢሉ እዩ ዘትሕዞካ። መምህር እከሊት ደኣ፡ ኣይ ሕልፍ ሕልፍ እንድያ ትብሎ።” እንታይ'ከ ዘይንብል ዝነበርና። ኣፍና ዘዘዛበና፡ ንገሊኦም ክንዝልፎም ንገሊኦም ብዘይ ዳኛ ክንሽልሞም ንውዕል ኔርና። ኣብ ሎሚ ኩንካ ክትሓስቦ ከሎኻ ግና፡ መኖም እዩ ዝያዳ ኣድማዒ ትደናገር። ትምህርቲ ንኽርደኣካ ክፍትሪት ደዩ ዝግበኦ ዋላስ ክትንከፍ? መልሲ ናይ'ዚ ሕቶ ኩብድ ዝበለን ዝከራኻርን ክኸውን ስለዝኽእል ቃል ተመራመርቲ ምስማዕ ክሕሸና እዩ።

“መምህር ዝበሃል፡ ንእሽቶ ተምሳጥ ገዲፉ ኣብ ጠልጠል ገዲፉካ ዝኸይድ እዩ። በትሪ ኣየድልዮ ብዙሕ ምልፍላፍ ኣይድልዮ።” እናበልኩ ዛንታ ናይ መምህር ግርማይን ርእሰ መምህር ቤት ትምህርትናን ዘዕለልክዎም ሓደ ዓቢ ኣቦ ብወገኖም፡ ሓውሲ መኣረምታ ጌሮምለይ። ንሶም ካብቲ ነዊሕ ተሞክሮኦም ተበጊሶም፡ “እቲ ሓያል መምህር ዝበሃል፡ ከከም ዓይነት ናይቶም ዝገጠምዎ ተማሃሮ ዝኸይድ እዩ።” ክብሉ ደምዲሞም። ብመጽሓፍ ንዝሰምዕ ተማሃራይ ብመጽሓፍ፡ ብበትሪ ንዝርደእ ብበትሪ፡ ምዝርዝር ንዝየድልዮ ብሓጺር፡ ብጸገም ከይሓለፈ ንዘይብርሃሉ ብብደሆታት፡ ወዘተ. . . ዝዓይነቱ እዩ። በዚ ኣበሃህላ'ዚ፡ “ሓያል መምህር ዝበሃል ንነገራት ከከም ኣመጻጽኣኦም ገጢሙ፡ ጽሟቕ ፍረ ሓሳብ ዘትሕዞካ ሰብ እዩ” ክትብል ትግደድ። ኣብ መወዳእታ እቶም ናይ ዕድመ በዓል ተሞክሮ ኣቦ፡ “ብሓንቲ ኢዱ መጽሓፍ፡ በታ ሓንቲ ኢዱ ድማ በትሪ. . .”ኢሎም ኣሕጺሮምለይ። ኣረ ረሳዒ ምኽንያይ ግዲ ኣስተውዒሎም፡ ደጋጊሞምለይ።

ናይ ወዲ ሰብ ነገር መገረም እዩ። “ወዲ ሰብ ተቐቢሉ ዘይተወደአ ስእሊ እዩ” ክብሉ ገሊኦም ሓቂም እዮም። ሓደ ቀላይ ልዕሊ ቁመት ወዲ ሰብን ዘጥሕልን ምኽኑ ንኽትነግር፡ ንገለ ሰባት ትምህሮም፡ ገለ ሰባት ድማ ግድን ከይጠሓሉ ዘይከውን ኮይኑ። ሽጋራ ምስታይ ኣብ ጥዕናን ቁጠባን ሃሲያ ከምዝስዕብ ዘይርደኦ ሰብ ኣብ ዓለም ዝርከብ ኣይመስለካን እዩ። እቲ ሓቂ ግን እቲ ንርእዮ ዘሎና እዩ። ካብ ጽልኢን ተንኮልን፡ ፍቕርን ሓድነትን ከምዝሓይሽ ኩሉ ሰብ ስምዕ ኣቢሉ ዝርዳእ እዩ ዝመስለካ። ቂምታን ምትህልላኽን ናይ ኢዱን ናይ እግሩን ነጊፎም ዛንዛን ከየበልዎ ከለዉ፡ ነዛ ንእሽቶ ሓቂ ዘይውሕጣ ሰብ ግን መሊኡ እዩ። ንሱ'ኳ ኣይብዝሕ።

ብኣብኡት'ዶ ክንንብር። ሓንቲ ሰበይቲ ንጓላ፡ እኽሊ ቅድሚ ምጥሓኑ ክእረን ክጻረን ከምዝግቦኦ ክትምህራ እንተደልያ፡ ሰለስተ ዓይነታት ኣማራጺታት ኣለዋ፡ ይብሉ ናይ ዓድና ሊቃውንቲ። እቲ ቀዳማይን ኩልና ሰብ ወረቓቕቲ ክንሓስቦ እንኽእልን፡ ንጓላ ኮፍ ኣቢላ ምምሃርን ደጋጊምካ ምርዳእን እዩ። እቲ ካልኣይ ኣማራጺ፡ ኣብ ቅድሚ ጓላ ኮይና እኽላ ክትኣረን ክተጸባብቐን ከላ እዩ። እዚ ግብራዊ ኣስተምህሮ ይበሃል። እቲ ሳልሳይ ኣማራጺ ድማ፡ እታ ኣደ፡ መግቢ ምስ ጸጸሩ እናቐረበት ንጓላ ቀሪባ ክትብልዓ ዘገድድ ኣሰራርሓ እዩ። እዚ ሳልሳይ ኣማራጺ ኣብ ዓይነት ተማሃሮኻ ዝምርኮስ እኳ እንተኾነ፡ ኣብ'ቶም ብሳዕቤናት ናይ ነገራት ከይተሳቐዩ ሻዓ ኢሎም ሓላፍነት ህይውቶም ዘይወስዱ ሰባት ኣዝዩ ጸላዊን ነባሪ ትምህርቲ ዘቕስም ኣገባብን እዩ፡ ተባሂሉ ይእመነሉ። እዚ ኣገባብ እዚ ዝተማህዘ፡ ኣብ ጸልማት ከየእተኻዮም ጣዕሚ ብርሃን ዘየስተማቕሩ ሰባት ከም ዘለዉ ምስተረጋገጸ እዩ።

ንሱብ ንኽትምህሮ እቲ ኣገባባት ብብዓይነቱን ገሊኡ'ውን ካብ ግምት ዝበዝሕና ወጻኢን ክኸውን ስለዝኽእል ሓንቲ ዛንታ ጌርና ናብ መደምደምታ ገጽና ክኑብል። ሓደ መንእሰይ፡ ነታ ኣዝዩ ዝፈትዋን “ከምኣ ኣብ ዕዳጋ የሎን” ኢሉ ዝምካሓላን ወርቂ ሰዓቱ፡ ካብ ኢዱ ኣውጺኡ ኣብ ጁባኡ ኣእትይዋ እናሃለወ፡ “ሰዓተይ ጠፊኣትኒ!” እናበለ ዓውዓው ኣብዚሖ። ምልእቲ ገዛ ጎርጒሩ ፋሕፋሕ ኣበላ። ነዚ ዘስተውዓሉ ወላዲኡ፡ ካብቶም ናይ እዋኖም ወሓላሉ መምህራን ዝበሃሉ እዮም ዝነበሩ እሞ፡ ሓደ ብልሓት መሃዙ። ሰዓቱ፡ መንገዲ ምሉእ መዓልቲ ኬድካ ኣብ ዝርከብ ቦታ ሓደ ካልእ ሰብ ኣሲርዋ ከምዝተረኽበት ሓበርዎ። እቲ ቦታ ርሑቕ፡ እቲ መንገዲ ድማ ሓደገኛ ምኻኑ ሓበሮምዎ። ንዓኣ ክደሊ ክንዳኡ ዋጋ ምኽፋል ካብ ጠቕሙ ክሳራኡ ክበዝሖ ስለዝኾነ ድማ፡ ቀቢጽዋ ዓሪፉ ክቕመጥ መዓድዎ። እንተኾነ ወዲ፡ ካብቶም ሓሳብ ልቦም ከይገበሩ ዘይዓርፉ ተባዓት ኢና በሃልቲ እዩ ዝነበረ እሞ፡ ሰዓቱ ክደሊ ተበገሰ።

ድሕሪ ሓያለይ እዋናት፡ እቲ ወዲ ንወላዲኡ እዚ ዝስዕብ መልእኽቲ ሰደደሎም። “ዝኸበርካ ኣቦይ መዓረይ፡ እታ ዝጠፍኣት ሰዓተይ ኣብቲ ዝሓበርካኒ ቦታ ምስ በጻሕኩ፡ ኣብ ሓደ ውሑስ ቦታ ረኺበያ። ኣብ ጁባይ። ስለ'ቲ ዘለገስካለይ ዓቢ ናይ ህይወት ትምህርቲ ግን ብህይወት ክሳብ ዘለኹ ከመስግነካ ክነብር እየ። ዝኾነ ነገር እንተሸጊሩኒ፡ ቅድም ኣብ ኑብሰይ ክደልዮ ከምዝለኒ እዩ። መንገዲ ብውሕጅ ተዓጽዩ ስለዘሎ፡ ናብዚ ዘለኽዎ ቦታ ንኽበጽሕ ዘሕለፍክዎ ድኻምን ስቓይን ድማ ባዕለይ ስለዝፈልጦ፡ ንግዜኡ ናባኻ ክመጽእ ኣይክእልን እየ። ካብ ብዙሕ ዝናፍቐካ ውላድካ። ክሳብ እንራኸብ ሰላም”

## ምስትምቓር መጽሓፍ

# ቀተልቲ ኣበሳታት

ማሃትማ ጋንዲ (ሞሃንዳስ ጋንዲ)፡ ኣብ'ዚ ዝሓለፈ ዘመን ዓለምና ካብ ዝረኣየቶም ሃገራውያን ናይ ሓርነት ወዲ-ሰብ መራሕቲ፡ ዓለም ለኻዊ ኣፍልጦ ዝረኸበ ሰብ እዩ። ንሱ ቡቲ ሰላማዊ ሰውራ ዝብል ኣተሓሳስባኡ እዩ ዝፍለጥ። ክቢርዎን በቒዕዎን ከኣ፡ ከም ውጽኢት ዕዮኡ ወይ ፍረ-ቃልሱ ድማ፡ ስሙ ኣብ ዝተፋላለዩ መወከሲ ጽሑፋት ንረኽቦ። ንሱ፡ "ቀተልቲን ናብ ዕንወት ዝመርሓን" ኢሉ ዝጠቐሰን ሸውዓተ ኣሉታውያን ተርእዮታት ኣብ ደቂ-ሰባት፡ ኢሉ ዝጠቐሰን ነጥብታት ነይረናኦ፡ ትሕዝቶኦን ነዚ ዝስዕብ ይመስል።

### ሀ. ሃብቲ ብዘይ ስራሕ፦
(Wealth without work)

እዚ ማለት፡ ከይጸዓርካ ወይ ገለ ነገር ከየበርከትካ፡ ሓደ ነገር ክትረክብ ከሎኻ እዩ። በዚ ናይ ሎሚ ዘሎ ኣካይዳ ከኣ፡ ጻዕሪ ከይገበርካ ንዕዳጋታት ብቐሊሉ ክትቆጻጸሮ ከሎኻ ማለት እዩ። ብፍላይ እዚ ምዕቡል ቴክኖሎጂ ንኸም ኡ ዓዳሚ እዩ። ውሑዳት ሰባት ምዕቡል ቴክኖሎጂያዊ ፍርያት ተጠቒሞም፡ ንዕድላት ናይ ብዙሓት ሰባት ብዙሕ ጻዕሪታት ከይገበሩ ክቆጻጸርዎ ዘኽእል እዩ። እዚ ከኣ ደቂ-ባት ኑቲ ኣብ መስርሕ ዕብየት ከጥርይዎ ዝከበሮም ብስለት ካብ ምጥራይ ይዕንቅፎም። ኣብ መወዳእታ ድማ ናብታ ዘይትተርፍ ውድቀቶም።

ፍትሒን ፍትሓዊ ኣረኣእያን ነጻጺልካ ዘይረኣያ ኣምራት እየን። ንሳተን ከኣ ምስ ሕጊታት ተፈጥሮ ወይ ባህሪ ተሳኢኻ ምንባርን ምልዛብን የመልክታ። ርትዓዊ መርገጺ ወዲ ሰብ እምበኣር፡ ቡቲ ንህይወት ክሰዕር ኢሉ ዝሓልፎ መድረኻትን ዝቖሰሞ ተሞክሮን ዝምርኮስ እዩ።

### ለ. ደስታ ብዘይ ንቕሓት፦
(Pleasure without Conscience)

ብዙሓት ሰባት፡ "ኣነ ናጻ እየ፡" እናበሉ ከም ደስታኦም ክኑብሩ ይደልዩ። ናጽነት ግን ናይ መወዳእታ ደረጃ ዕብየት ወዲ ሰብ ኣይኮነን። ንሱስ ድሕሪ ተጸባዪ ምንባርካ ዝስዕብ ማእከላይ ደረጃ እዩ። እቲ ላዕለዋይ ብቕዓት ደቂ ሰባት፡ ነናይ ውልቆም ናጽነት ዝጨበጡ ኣካላት ብሓባር ክነብሮም ዝኽእል ሕጊ ኣብ መንጎኦም ተኺሎም ተሳንዮም ክነብሩን ንዕብየቶም ክሰርሑ ክለዉን እዩ ዝንጸባረቕ። እቲ ዘሕዝን ተርእዮ እምበኣር፡ ናጽነት ንሰባት ናብ ዘየዕብዮም ጸወታ ክወስዶም ከሎ እዩ። ከም'ቲ ደራሲ ወዲ ዓድና ዝበሎ፡ "ናጽነት ብቐሊሉ ተለማዳይ ኣይኮነን።"

ንቕሓት ዝበሃል እምበኣር ሓላፍነት ምስካም እዩ። ብዙተኻእለካ መጠን ምስ'ቶም ግዜ ኣይቅይሮምን እዩ ዝበሃሉ መትከላት ናይ ህይወትን ባህርን ተሳኢኻ ምንባር ከኣ ይሓትት። ሙብዛሕትኦም፡ 'ኣቐዲምና ተዓዊትና ኢና፣' ዝብሉ ሰባት፡ ዝሰሕትዎ ከኣ ነዚ እዩም። ነታ ተዓዊታ እያ ዝብልዋ ኑብሮም ብዘይገድብ ክፈስህዋ፡ ካብቲ መትከላት ናይ ቀደሞም ይወጹ። ንቐጻሚ ዕዮኦም ከኣ፡ ባዕላቶም ብዜሮ የራብሕዎ።

### ሐ. ፍልጠት ብዘይ ጠባይ፦
(Knowledge without Character)

ብዙሕ ፍልጠት ብዘይ መትከላዊ ባህሪት ወይ ስነ-ምግባር ልክዕ ከምቲ ንእሽቶ ፍልጠት ሓደገኛ እዩ። ብዙሕ ፍልጠት ንሓደ ስነ-ምግባር ዘይብሉ ኑብሲ ምሃብ ማለት፡ ንወዲ ዓሰርተ ሸሞንተ ዓመት ወዲ ልዕሊ ዓቐን መስተ ኣስቲኻ ከምንፋስ እትሕምብብ መኪና ሂብካ ብዓርበረብዕ ምፍናው ማለት እዩ። ብኸምኡ እዩ ከኣ ናይ ሞራል ትምህርቲ ኣብ ተማሃሮ ካልኣይ ደረጃ ክተኣታቶ ኣገዳሲ ዝኸውን። ስለዚ ሓደ ሰብ ፈላጥ ክኾነልና ኢልና ብዙሕ መጻሕፍቲ እንተኣኾሊስናዮ፡ ናብ ተንቃሳቓሲ ማሺን ክቕይሮ ስለዝኽእል ክልቲኡ ሚዛን ክንሕሉ ግዱዳት ኢና።

### መ. ንግዲ ብዘይ ሕልና፦
(Business without Morality Ethics)

ቁጠባን ፖለቲካን ኣብ መወዳእታኦም ኣብ ሞራላዊ ምንጻፍ እዮም ዝሰረቱ። ነገራት ጽቡቕ ይኸዱሉይ ኣለዉ እናበልካ ሱቕ ኢልካ ምጉሕጓሕ ማለት፡ ክቡራት ዓማዊልካ ባዕልኻ ምጥፋእ ማለት እዩ። ብድሕሪኡ ንሰኻን ዓሚልካን ናብ ውድቀት እተምርሑሉ መንገዲ ባዕልኻ ምንጻፍ እዩ።

ብዙሓት ሰባት፡ ሃብትን ስልጣንን ከም ውልቃዊ ኣጀንዳኦም ብውሽጢ ሒዞሞ እናሃለዉ ንማለቱ ብዛዕባ ስነ-ምግባር ብዘረባ ጥራሕ እናለፍለፉ ክነብሩ ይምድቡን ንገለ እዋናት'ውን ይኸዱ። ንሰራሕተኛታቶም እናመዝመዙ ከኣ፡ ብዛዕባ ዕግበት ዓማዊሎም ይዛረቡ። እቲ ሰራሕተኛ"ኸ ሓደ ካብ ዓማዊል ኣይኮነን ዶዩ?

በዚ ኮይኑ ቡቲ ውሽጣዊ መትከላት ዝጎደሎ ጉዕዞ መንገዲ ሃብቲ፡

ውዒሉ ሓዲሩ ናብ'ቲ መበገሲኡ እዩ። እቲ ዝገርም ግን ከም'ዚ ዓይነት ካብ ሕጊ ተፈጥሮ ወጻኢ ዝኾነ ዘይርትዓዊ አካይዳ ንገለ እዋናት ከም ቅቡል ተወሲዱ ክሰርር ምኽኣሉ እዩ። ከምኡ ኢሉ ክቕጽል ግን ኣይክእልን እዩ። ምኽንያቱ ኣብ መወዳእታ መንገዲ ጥፍኣት ምኻኑ ኣይተርፎን እዩ።

## ረ. ስነ-ፍልጠት ብዘይ ሰብኣውነት-
(Science without Humanity)

ስነ-ፍልጠት ከይዱ ከይዱ ቴክኖሎጂን ቴክኒክን ጥራይ ኮይኑ እንተተረፉ ኣንጻር ሰብኣውነት እዩ ዝበገስ። ለባማት እንተዘይኣልዮምና፡ ንሕና ደቂ ሰባት ኣንጻር ገዛእ ህላወና ናይ ምኻድ ተኽእሎ ኣሎና። ብፍላይ ገለገለ መንእሰያት ቴክኖሎጂ ዝሃቦም መሳርሒታት ክጠዋወቑ ከለዉ፡ ከምዚ ንዓለም ብምልእታ ዝጨበጥዋ ስለዝጥዕሞም፡ ምሉእ ኣቓልቦኦም ኣብኡ ይጥሕሉ። ልዕሊ ሰብኣውነቶም ክሰርዕዎ ክኣ ይጅምሩ። እቲ ውጽኢታቱ ተዓዚብካ ኣገራሚ ስለዝኾነ።

ኣብ መወዳእታ ግን ማሺን ማሺን ኢዩ። ሰብ ድማ ሰብ ምኻኑ ኣይተርፎን እዩ። ቴክኖሎጂ ብዘይ ሰብኣውነት እንተተጓዚዑ ኑቲ ናይ ፍትሒን ርትዒን ሕቶታትና ከጋድዶ እንተዘይክኢሉ ኣይምልሶን እዩ። እቶም መሰረታውያን ሕቶታት ናይ ወዲ ሰብ ሕጂ'ውን ኣብ ቦታኦም እዮም ዘለዉ። ወዲ ሰብ ኣብ ውሽጡ ብብልጭልጭ ዘይድቀሱ ሕቶታት እዮም ዘለውዎ።

## ሰ. ሃይማኖት ብዘይ መስዋእቲ-
(Religion without Sacrifiece)

ኣብ'ቶም ቡቦዝሔኡ ዝቖጾሩ ናይ እምነት ንጥፈታት ንጡፋትን ተጠመትቲ ሰባትን ክንክውን ንኽእል ኢና። እቶም ናይ እምነት መትከላት ግን መዐቀኒኦም ካልእ እዩ። ኣብ'ቲ ኣከባቢኻ ንዓይኒ ማዕዶ ቅቡላት ዝበሃሉ ተግባራት ክትዓዩ ስለዝዋዓልካ ቅኑዕ ሰብ ኢኻ ማለት ኣይኮነን። ንእምነት፡ ናይ መወዳእታ መዐቀኒኡ እትኸፍሎ መስዋእቲ እዩ። ኣገልጋሊ እንተኾንካ መስዋእቲ ብምኽፋል ኢኻ ትጅምር። እንተላይ ካብ ክብርታትካ ተሰውእ። እንተዘይክኢሉ ኣብያተ እምነታት ልክዕ ከም'ቶም ካልኦት ትካላት ናይ ሕብረተሰብ እዮም።

“ንስኻ እንተሎኻ እየ ዝህሉ” ኢልካ ምሕሳብ መስዋእቲ ዝሓትት ነገር እዩ። ድሌታትካ ምስ ድሌታት ናይ ሰባት ኣሳኒኻ ክትረኽቦም ምሕላኑ መስዋእቲ ዝሓትትን ላዕለዋይ ደረጃ ኣተሓሳስባ ዝበጽሑ ሰባት ዝበጽሕዎ ኣገባብ ኣነባብራ እዩ። መንፈሳዊ ሰላም ሃልዩካ ክትነብር፡ ንሰብኣውነትካን ሰብኣውነት ናይ መናብርትኻን ብርትዓዊ መንገዲ ተቐቢልካ ምጽውዋር ይሓትት። ትምክሕቲን ውልቃዊ ኣተሓሳስባን ከኣ ዶብ ፈጢሮም ዝፈላልዩ ኣበራት ይብሃሉ። ኣብ መንጎ ሰብን ሰብን ኣብ መንጎ ሰብኣይን ሰበይትን ኣብ መንጎ ሰብን ፈጣሪኡን ዘየድሊ ነቓዕ ፈጢሮም ንወዲ ሰብ ኣብ መወዳእታኡ ናብ ዕንወት ይመርሕዎ።

## ረ. ፖለቲካ ብዘይ መትከል (ዕላማ)-
(Politics without Principle)

እቶም ዕላማ ወይ መትከል ዘይብሎም ሰባት ኣብ ፖለቲካ ዝኾኑ ኑቲ ቦታ ደልዮም እዮም። መብዛሕትኡ ግዜ ሰባት ተመረጽቲ ወይ ተጠመትቲ ንክኾኑ ኢሎም፡ ማእለያ ዘይብሉ ገንዘብ ምስሎም ንምምዕርራይ ከጥፍኡ ንዕዙብ ኢና። ስማዊ ብዝኾነን ኣብ ውሽጢ መንፈሶም ዘየለን ጽባቐ ፈጢሮም፡ ንዓይ ምረጹ፡ ኣነ እሕሸኩም፡ ዝብሉ መሊኦም እዮም። እንተተዓዊቶም ከኣ፡ ምስ ባህርያዊ ሕጊታት ወዲ ሰብ ዘይቃዶ መንገዲ ክሕንጸጹ ይጅምሩ። ኣብ መወዳእታ ሓቂ ስለዘይትሰዓር ግን፡ ርትዓዊ ኣተሓሳስባ ኣብ ኣእምሮ ሰባት ክሰርጽ ይጅምር። እቲ ምስ ሕጊ ተፈጥሮ ተሰማሚዑ ዝኑበር ከኣ ይቕጽል። እቲ ዝገርም ነገር፡ ንሕግታት ተፈጥሮ ልዕሊ ካልኦት ብልክዕ ዝገንዘብዎ ሰባት ሓረስቶት ምዃኖም እዩ። ምኽንያቱ ኣብ መንነ መሬትን ሓረስታይን ኣታላሊን ተታላሊን ዝበሃል የሎን።

ሕደ ሕብረተሰብ ጥዕና ዘለዎ ሰላምን ምዕባለን ክንናጸፍ እንተኾይኑ፡ ኑቶም ባህሪ እትእዝዞ ናይ ሓርነት መትከላት ተቐቢልናዮም ክኸይድ የድልየ። ክብርታቱ ዝብሎም፡ ዝኣምነሎምን ዝኑበረሎምን ወግዕታት ክህልውዎን ምስኦም ተወሃሂዱ ክኑብርን ይግደድ እዩ። ሽዑኡ ብዙሕ ከልበትብት ኣይክሰትን። ምኽንያቱ፡ ሰሚን በየን እዩ ደቡብ'ከ በየን ይኸውን እናበልካ ዘትዕ ጉዳይ ስለዘይህሉ።

ምሉእብርሃን ሃብታይ

መወከሲ፡ Principle Centered Leadership
Stephen R. Covey



# ርእሰ ተኣማንነት ዓወትን

እዚ ጽሑፍ'ዚ፡ ካብቲ ናፖልዮን ሂል፡ ኣብቲ ሁቡቡ፡ 'The Law of success' ዝርእስታ መጽሓፉ ካብ ዘስፈሮ፡ ንርእሰ ተኣማንነት ዝገልጽ ክፋል ዝተረኽበ እዩ።

ቀንዲ ጠንቂ ድኽነት፡ ውድቀትን ጓህን፡ ብዝተፈላለየ መልክዕ ዝግህድ ፍርሒ ምዃኑ ድሮ ተገንዚብናዮ ኣሎና። እቲ ንፍርሒ ዝሰዕር ድማ፡ ብዘጋጥምዎ ብደሆታትን መሰናኽላትን ከይተዳህለ፡ ኣብ ዝጸዐ ዝኾነ ይኹን ዕዮ ብዓወት ከም ዝወጽእ፡ ኩሉ ዝግንዘቦ ሓቂ እዩ።

ርእሰ ተኣማንነት'ምበኣር፡ ነዚ ፍርሒ ዝስዕሮ ጋሻ ብምእላይ ይምዕበል። እዚ ጋሻ'ዚ፡ ኣብ መንኩብ ሰብ ተሰኪሙ፡ 'ክትጉበሮ ኣይትኽእልን ኢኻ፡ ንምፍታን ትፈርህ ኢኻ፡ ስቡት ከይብሉኻ ትፈርህ ኢኻ፡ ከይትወድቕ ትፈርህ ኢኻ፡ ናይ ምትግባር ዓቕሚ ዘይብልካ ከይትኸውን ትፈርህ ኢኻ' ብምባል ኣብ ኣእዛኑ ሐሹኽ ይብሎ።

ስ-ፍልጠት፡ ነዚ ጋሻ'ዚ ዘርሕቕ መሳርሒ እዩ። ፍርሒ ናይ ዓለምና ዝጠንተወ ጸላኢ ምዕባለ እዩ።

ሹዱሽተ መሰረታውያን ፍርሃታት ወዲ ሰብ፡

ነፍሲ ወከፍ ሰብ፡ ኣብ ትሕቲ ጽልዋ እዞም ሹዱሽተ መሰረታውያን ፍርሃታት ይነብር። ንሳቶም ድማ፡

ሀ. ፍርሒ ድኽነት ለ. ፍርሒ እርጋን ሐ. ፍርሒ ነቐፌታ መ. ፍርሒ እተፍቅሮ ሰብ ከይትኸስር ረ. ፍርሒ ጥዕና ምስኣን ሰ. ፍርሒ ሞት

ነዞም ዝርዝራት ብምጽናዕ ንገዛእ ርእስኻ ገምግም።

ነፍሲወከፍ ኣብ ናይ ርድኢት ዕድመ ዝበጽሐ ሰብ፡ ብተዛማዲ ብሓደ ወይ ካብ ሓደ ንላዕሊ ፍርሃታት ተሓሊኹ ይነብር። ነዞም ፍርሃታት'ዚኣቶም ንምእላይ፡ ከም ቀዳማይ ስጉምቲ፡ መበቆሎምን ካበይ ከም ዝወረስናዮምን ብንጹር ምፍላጥ እዩ።

### ሀ. ፍርሒ ድኽነት

ናይዚ ፍርሒ'ዚ መበቆል ካበይ ከም ዝኾነ ንምግላጽ ትብዓት ይሓትት እዩ። ምስ ተሃገረካ ኑቲ ሓቂ ንምቕባል ድማ ዝበለጸ ትብዓት ይሓትት። እዚ ፍርሒ'ዚ መበቆሉ፡ ካብቲ ወዲ ሰብ ዘለዎ ብቐጠባ ካባኻ ንዝትሕት ሰብ ግዳይ ናይ ምግባር ድሌት ወይ ባህጊ ዝበገሰ እዩ። እንስሳታት ናይ ምሕሳብን ምኽኣት ናይ ምሃብን ክእለት የብሎምን፡ ስለዚ ድማ ብኣካላዊ ጉልጎ ንኻብኦም ዝደኸሙ እንስሳ ግዳይ ይገብርዎ። ሰብ ግን ናይ ምሕሳብን ምኽኣት ናይ ምሃብን ክእለት ስለዘውንን ንኻብኡ ዝደኸሙ ሰብ ኣይበልዕዎን እዩ። ብቐጠባ ክበልጾን ክመልክዎን ከሎ'ዩ ዝያዳ ዕጋበት ዝስምዖ።

እዚ ዘለናዮ ዘመን ገንዘብ ዝምለኽሉ ዘበን እዩ። ሓደ ሰብ ስቡሕ ናይ ባንኪ ሕሳብ ምስ ዘይህልዎ ከም ዘይረብሕ'ዩ ዝቖጸር። ካብ ድኽነት ዝኸፍእ ንሰብ ዘሳቒ ነገር ፍጹም የልቦን። ሰብ ንድኽነት ከም ዝፈርህ ዘጠራጥር ኣይኮነን። ወዲ ሰብ ብመገዲ'ቲ ዝቐሰሞ ናይ ነዊሕ ዘመናት ትምህርቲ፡ ብፍላይ ኣብ ገንዘብን ካልኦት ምድራዊ ነገራትን ንኽምኡ ሰብ ክኣምን ከም ዘይብሉ ኣዳዕዲዑ ይፈልጥ እዩ። ሕጂ'ምበኣር፡ ኑቲ ድኽም ካብቲ ሓያል ክወርዶ ንዝኽእል ኣደራዕ ንምክልኻል ተባሂሉ እዩ ዝጸድቕ።




### ለ. ፍርሒ እርጋን፡

እዚ ፍርሒ፡ ክልተ ጠንቅታት ኣለዎ። እቲ ቐዳማይ፡ እርጋን፡ ድኽነት ሒዙ ከይመጽእ ብምስጋእ ዝበገሰ ክኸውን ከሎ፡ እቲ ኻልኣይ ድማ፡ እርጋን ናብ ካልእ ዓለም እሞ ድማ ዘይነፈልጦ ዓለም እንግዕዝሉ መሰርሕ ብምዃኑ ዝበገሰ እዩ።

### ሐ. ፍርሒ ጥዕና ምስኣን፡

እዚ ፍርሒ እዚ ካብ ማሕበራውን ኣካላውን ተወርሶ ዝፍጠር እዩ።መ. እተፍቅሮ ንኸይትኸስሮ ወይ ከይትስእኖ ምፍራሁ፡ እዚ ፍርሒ'ዚ ንብዙሓት ብቐንኢ ዝዓብዱ ኣብ መዕቀቢ ሕሙማት ስነ ኣእምሮ ከምዝዕቀቡ ዝገበረ እዩ። ቅንኢ ሓደ ዓይነት ጽላለ እዩ። እዚ ፍርሒ'ዚ ንኣብያተ ፍርድታት ብናይ ፍትሕ ጉዳያት ዓቕሎም ኣጽቢብሎም ይርከቡ። ጠንቂ ቅትለትን ካልእ ኣረምየናዊ ግፍዕን ድማ እዩ።

### ሰ. ፍርሒ ነቐፌታ (ፍርሒ ከይብሉኒ)፡

እዚ ፍርሒ'ዚ ብዝተፈላለየ መልክዖት ዝጋሃድ ኩይኑ፡ ዝበዝሐ ካብኡ ድማ ሓንቲ ቁውም ነገር ዘይብሉ፡ ኣረ ገለኣብ ቁልዓዊ ኣተሓሳስባ ዘበገሶ እዩ። ወድ'ዲሰብ በዚ ከም መርገም ዝቖጸር ፍርሒ ተሳቒዩን ይሳቐን ኣሎ። እዚ ፍርሒ'ዚ ዓብን ሕያልን እዩ።

### ረ. ፍርሒ ሞት፡

እዚ ፍርሒ'ዚ ካብቶም ዝተረፉ ዓይነታት እቲ ኣዝዩ ዘርዕድ ዓይነት እዩ። ጠንቂ ናይዚ ፍርሒ፡ ካበይ መጺአ ወይ ድማ ድሕሪ ሞት ናበይ ክኸይድ እየ፧ ዝብል ንጹር መልሲ ዘይብሉ ሕቶታት እዩ። እዚ ዘይርጉጽነት ድማ ንወዲ ሰብ የፍርሆ።

ካብዞም ልዕል ኢልና ዝዘርዘርናዮም ዓይነታት፡ እቲ ንኸይትዓቢ ሓሊኹ ሐዚኻ ዘሎ ኣየናይ ምዃኑ መርምር። ንጸላኢኻ ብዝግባእ እንተፈሊጥካዮ፡ ኣብቲ ንዑኡ ንምስዓር እተካይዶ ኩናት ዳርጋ ኑቲ ፍርቂ ተዓዊትካሉ ኣሎኻ ማለት'ዩ ።

ንኣብያተ-ትምህርትን ኩለኛትን ምስጋና ይብጸሓዮን፡ ወዲ ሰብ፡ ብደፋእታ ነዞም ሽዱሽተ ጸላእቱ ከለልዮም ከኢሉ እዩ። እቲ፡ ነዞም ሽዱሽተ ኣጋንንቲ ንምውጋእ ዘኽእል እንኮን ኣድማዕን መሳርሒ ድማ ዝተወደበ ፍልጠት ምውናን እዩ። ድንቁርናን ፍርህን ማናቱ ኣሓት እየን። ዝበዝሐ እዋን ድማ ብሓደ'የን ዝርከባ።

ነዞም ሽዱሽተ ኣጋንንቲ ካብ ኣእምሮኻ ሓግሒግካ ንምውጻእ መታን ክትክእል፡ ነፍሲ ወከፍ ሳዕቤን ናቱ ናይ ገዛእ ርእሱ ጠንቂ ከም ዘለዎ ኣስተውዕል።

ዝኸበርኩም ኣንበብቲ፡ እዛ መጽሓፍ'ዚኣ፡ ገዛእ ርእስና ከተማዕብለሉ ዝሕግዙ፡ ብዙሓት ሓሳባት ሓቚፋ ብምህላዋ፡ እንተተኻኢሉ ብመጽሓፍ፡ እንተዘይኩይኑ ድማ ኣብ መርበብ ሓበሬታ ጉግል ብምእታው ክንጽዕና ይከኣል እዩ። እዚ፡ ኑቶም ኢንተርነት፡ ናይ ወረን ዕላልን ጥራይ ዝመስለና ዓቢ መለበሚ ምህሮ እዩ።

ኢንጅ. ሚከኤል ኣዳም

# ሓባራዊ ዘተ

# ምብጽጻሕ ብዓይኒ መንእሰያት

ስለምንታይ ኢና ንበጻጻሕ፧ እንታይ'ዩ ኸ ትርጉሙ፧ እንታይ ሒዝና ኢና'ኸ ንበጻጻሕ፧

## "ብሰንኪ ስክፍታ ካብ ሓጎስ ፈታዊኻ ክትተርፍ የብልካን"

ኣሉላ ሃይለ

ኣብ ኵሉ ኮርናዕ ናይዛ ዓለም ዝነብር ህዝቢ ነናቱ ባህሊን ልምዲን ኣሎዎ። ሕብረተሰብና'ውን ዝልልየሉ ናይ ባዕሉ ብዙሓት ክብሪታት፡ ባህሊታትን ልምዲን ኣለዉዎ። ሓደ ካብዚኦም ድማ ናብ ወግዒታትን ውራያትን ዝግበር ምብጽጻሕ እዩ። መንእሰይ ድማ ቀንዲ ዓንዲ ሕቖን ቀላሲን ናይ ሓደ ሕብረተሰብን ሃገርን ከም ምዃኑ መጠን ኣብቲ ዝግበር ምብጽጻሕ ቀንዲ ተሳታፊ ይገብር። ስለምንታይ ኢና ንበጻጻሕ፧ እንታይ'ዩ ኸ ትርጉሙ፧ እንታይ ሒዝና ኢና'ኸ ንበጻጻሕ፧ ንዝብል ሕቶ፡ ኣነ'ውን ከም መንእሰይ ብዓይኒ መንእሰይ ክርእዮ እንክለኹ፡ ምብጽጻሕ ሓደ ካብቲ ኣገዳሲ ጉዳይ'ዩ ዝብል ርእይቶ ኣሎኒ። ምኽንያቱ ኣብ ሕብረተሰብና ተሓጋጊዝካን ተኸባቢርካን ናይ ምኻድ ካብ ጥንቲ ጥቅምቲ ዝነበረን ዘሎን'ዩ። ጉድኒ ጉድኑ ድማ ሓዘንን ሓጉስን መካይድቲ ወዲ ሰብ ከም ምዃኑ መጠን፡ ኣብቲ መቐርብና ይኹን ዓርክ መሓዛና ዝገብሮ ናይ ሓጉስ ጽምብልን ሓዘን ምጽንናዕን ክንሳተፍ ግዴታና'ዩ። ምኽንያቱ ዝሓዘነ ከነጸናንዕ፡ ንዘተሓጎሰ እንቋዕ ሓጐሰካ ክንብል፡ ወይ'ውን ኣብ ዓወት ንዝበጽሐ ድማ ዚያዳ ንኽሰርሕ፡ ንዓወቱ ብዝበለጸ ክድርዖን እንህቦ ተሰፋን ፍናንን፡ ከምኡ'ውን ንሓድሕድና እንራኸበሉን ኩነታት ናብራናን ጥዕናናን እንታሓተተሉ ስለ ዝኾነ፡ ምብጽጻሕና ዚያዳ ትርጉም ዝህቦ ኩይኑ ይስመዓኒ።

እንታይ ሒዝና ኢና ግን ንበጻጻሕ፧ እንታይ ጥቕሚኸ ኣሎዎ፧ ወይ ስለምንታይ'ዩ ዘድሊ፧ ኣመጻጽኡኸ፧ ዝብል ድማ፡ ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጽጻሕ ካብ ቀደም ዝጸንሐን ዘሎን'ዩ። ምናልባት ኣመጻጽኡ፡ ባህሊና ንንሕድሕድካ ተሓጋጊዝካን ካብታ ቍሩብ ዘላትካ ትሕዝቶ፡ ነቲ ዘይብሉ ስኡን ወገንካ እናደገፍካን እናካፈልካን ናይ ምንባር ልምዲ ክኸውን ይኽእል'ዩ። እዚ ክቡር ባህሊ'ዚ ድማ መለለይና ክሳብ ዝኾነ ክቕጽል ዘለዎ'ዩ። እንበጻጸሓሎም ኢጋጣሚታት'ውን ከም ሕጹ፡ መርዓ፡ ሕጽኖት፡ ሓዘን፡ ተዝካር፡ መመረቕታ፡ ጥምቀት፡ ንግደት፡ ዕለተ-ልደት፡ ከምኡ'ውን ምብጻሕ ሕሙምን ሓራስን ወዘተ. የጠቓልል። ወዮ ደኣ ካብ ግዜ ናብ ግዜ



መልክዑ እናቐየረን ካልእ ምስሊን እናሓዘ መጺኡ እምበር፡ ዓበይቲ ኣቦታት ከም ዝነግሩናን ዘዕሉልናን፡ ቀደም መንእሰይ ናብ መርዓታትን ውራያትን ክኸይድ ከሎ ወዲ ይኹን ጓል ትሕዝቶ ሒዝካ ምኻድ ኣይምልከቶን'ዩ። ዘይሓዝካ ዝብሎ'ውን ኣይነበረን። ንሱ ዝገብሮ ግቡእ ግን ነይሩዎ። ውራያት ተዓጢቑ ከጸብቕን ከድምቕን ናቱ ወይ ናታ ግደ ይኸውን። ከምዚ ክብሃል ከሎ ግን ንዝሓመመ ወይ ዝሓረሰት እንተ ኾኢልካ ካብታ ዘላትካ ብዝዓቕሚኻ ነቲ ሕሙም ዝድግፍ ወይ'ውን ነታ ሓራስ ሕቖኣ ዘደልድል ከም ጸባን ውጽኢት ጸባን ዝኣመሰለ ሒዝካ ይኽየድ'ውን ነይሩ'ዩ። እንተዘይብልካ ኸኣ ከይተሰከፍካ ኣዘናጊዕካዮን ሞራል ሂብካዮን ይምጻእ ነይሩ። እንተ ኣብዚ ግዜ'ዚ ዘለና መንእሰያት ግን ከምኡ ንገብር ኣለና ዲና፧ እቲ ሓቀኛ ትርጉም ምብጽጻሕከ ነተግበሮ ኣለና ዲና፧ 'ዓርከይ ክፈትወለይ፡' 'ጥርሑ መጺኡ፡' ከይብለኒ እናበልካ ኣብ ዘይዓቕሚ'ኻ ኣረቂን ካልእ ንዕኡ ዝመስሉን ዝተጋነኑ ትሕዝቶ ሒዝካ ምኻድ ልሙድ እናኾነ ይቕጽል ኣሎ።

ብወገነይ ዝድገፍ ኰይኑ ኣይስመዓንን። ንኣብነት ናብ ሓደ መመረቕታ ትበጽሕ እንተ ደኣ ኣለኻ፥ ከም ኣረቂ፡ ቶርታ፡ ፓስተን ካልእን ሒዝካ ካብ ምኻድ፡ እንተ ደኣ ሃልዩካ ወይ'ውን 'ግድን ሒዘ ክኸይድ'የ፡' ትብል እንተ ደኣ ኬንካ ነቲ ተመራቒ ዝጠቅምን ዘበራትዕን ሞራል ዝህብን ከም መጽሓፍ፡ ናይ እንቋዕ ሓጐስካ ፖስት ካርድን ዝኣመሰለ ሒዝካ ምኻድ ተመራጺ ይኸውን። ነባሪን ተዘካሪን ከኣ ይኸውን። ከምኡ'ውን ናብ ሕጽኖት ናይ ዓርከ መሓዛና ኣብ ንኸደሉ ግዜ ከም ኣልቡም፡ ፍሬም፡ እንተ ወሰድና ይምረጽ። እንተዘይኪእልና ኸኣ 'እንቋዕ ሓጐሰካ' ምባል'ውን እኹል ይመስለኒ። እምበር 'እገለ ከምዚ ኣምጺኡለይ'ዩ'ሞ፡ ኣነ'ውን ከምዚ ክወስደሉ ኣለኒ። እንተዘይኰይኑ ከይሓዝኩ ደኣ ከመይ ኢለ ክኸይድ፡' ምባል ግን ልቓሕ ቦሶሮ ምባል ይቐልል። እቲ ፈታዊኻ ኰነ መቐርብካ ዝዕድመካ'ኮ ትሕዝቶ ሒዝካ ክትመጽኦ ዘይኰነስ፡ እንታይ ደኣ ኣብቲ ሓጐሱ ምስኡ ከምኡ ተሓጐስካን ተኻፊሊ ናይቲ ሓጐሱ ኬንካን ኣብ ጉድኑ ንኽትውዕል ስለ ዝደሊ'ዩ። እንተደኣ ትሕዝቶኻ ኣገዲሱዎ ዝዕድመካ ኰይኑ ግን ሓጐስ ወይ ከኣ ፍቕሪ ዘይኰነ ደልዩ ኣታዊ ወይ ከኣ መኽሰብ ይኸውን ኣሎ ማለት'ዩ። እንተደኣ ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ነቲ ልክዕ ዝኾነ መስመሩ ስሒቱ ምስ መኽሰብን ጥቕሚን ወጊኑ ግን፡ ፍቕሪ ዘይኰነ ኣብ ቂምታን ጽልኢን ስለ ዘብጽሕ እንተ ተረፈ ይምረጽ። ኣለዉ ብዙሓት መንሰያት ብሰንኪ ስእነት ትሕዝቶን ብእንታይ ክብለንን ስክፍታን እናደለዩዎ ካብ ሓጐስን ደስታን ናይቲ መቕርቦም ዝተርፉ። ብሓቂ እንተ ደኣ ተኻፊሊ ሓጐስን ሸግርን ናይ ዓርከ መሓዛኻን ፈታዊኻን እንተ ኼንካ፥ ከይተሰከፍካን እንታይ ሒዘ ክኸይድ'የ ከይበልካን ምስኡ ተሓጒስካን 'እንቋዕ ኣብዚ ኣብጽሓካ' ኢልካዮ ክትመጽእ'ዩ ዘለካ። እዚ ኸኣ ኵሉ መንእሰይ ክስዕቦ ዘለዎ ይመስለኒ።

## "ዝተጋነነ ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ክተርፍ ኣለዎ"

### ሩታ ሃብተ

ሰብ ካብ ኩሉ ፍጡር ዝፈልዮ ነገር ኣሎ። እቲ ዓቢን ቀንዲን ከኣ ማሕበራዊ ምትሕሓዙ እዩ። ኣብ እተፈላለየ ክፍሊ ዓለም ኰነ ሃገር ዝነበር፥ ካብኡን ናብኡን ኣብ ውሽጢ ሓንቲ ሃገር ዝነብር'ውን እንተ ኾነ ካብን ናብን ዝፈላልዮ ባህሊን ኣናብራን ኣሎዎ። ሕብተሰብና ካብቲ ቀንዲ ዝልለየሉ ሓደ ኸኣ ኣብ ነንሓድሕዱ ዘሎዎ ናይ ምትሕግጋዝን ምክብባርን ባህሊ'ዩ። ምብጽጻሕ ኣብ ሕብረተሰብና ኣዝዩ ዓሚቝ ዝሰረቱ ክኸውን እኹል ድሕረ-ባይታ ኣሎዎ። ኰይኑ ኸኣ ኣብ ሕብተሰብና ምብጽጻሕ ዓቢ ትርጉም'ዩ ዝወሃቦ። ምብጽጻሕ የኽብረካ፥ ዘይብጽጻሕ ከኣ ክሳዕ ምቅይያም የብጽሓካ ኰይኑ'ዩ ጸኒሑ። ኣብ ሕብረተሰብና ክሳዕ ክንዲኡ ድሕረ-ባይታ ኣሎዎ። ንሕና መንእሰያት ከኣ ኣብ ማእከል ከምዚ ዓይነት ክብሪታት፡ ባህሊን ልምዲን ሕብረተሰብና ስለ ዘለና ከነዘውትሮ ባህርያዊ እዩ።

ምትሕግጋዝ ሓደ ካብ ኣዚና እንልለየሉ ባህሊና እዩ። ኣብ ውራያትና ንመብጽሒ ሒዝናዮም እንኸይድ ትሕዝቶ ኸኣ መገሲኡ ንምትሕግጋዝ እዩ። እታ ኣብቲ ገዛ ኣቲኻ እትበልዓ ሒዝካያ ትኸይድ ማለት'ዩ። መሰረቱ እዚ ክኸውን ይኽእል እዩ። ካብኡን ናብኡን ግን ኣብ ኣገባብትና ይፈላለ። ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ከምቲ እቲ ትኸዶ ዘለኻ'ዩ ዝውሰኖ። ንኣብነት ንሓደ ዝሓመመ'ሞ ኣታዊ ዘይብሉ እንተ ኾይኑ ሒዝካ እንተ በጻሕካዮ ከም መግለጺ ምትሕግጋዝ ክውሰድ'ዩ ዝግብኦ። ምኽንያቱ ኣብቲ ሰዓት እቲ ካብ ንቡር ኣታዊኡ ደው ኢሉ'ዩ ዘሎ። ንስኻ'ውን ከም ሰብ ክሓጽረካን ዘይክህሉወካን ይኽእል'ዩ፥ ጥራይ ኢድካ ምብጻሕ'ውን ንቡር ነገር'ዩ። ስለ ዘይብልካ ካብ ዝኾነ ምብጻሕ ክተርፍ ትኽእል ኣይኰነን። ነገራዊ ትሕዝቶ እንተ ዘይብልካ መንፈሳዊ ትሕዝቶ ኣለካ። ንኣብነት ሓደ ሕሙም ናይ ምብላዕ




መግቢ ሸውሃት የብሉን፡ መግቢ ሒዝካ እንተ በጻሕካዮ ዝበልዖ'ውን ኣይኰነን። ግዳ ነታ በጺሕካ ኣዕሊልካዮን ኣበራቲዕካዮን ትምለሳ ኣዝያ ትበልጾ። ስለዚ ስለምንታይ ንበጻጻሕ ብሓደ ዓይኒ፡ ብነገራዊ ዓይኒ፡ ጥራይ ክንርእዮ'ውን የብልናን። ብሓፈሻኡ ግን ጽቡቕን ሕማቕን ንኽንማቐል ኢና እንበጻጻሕ።

ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ከም ሓገዝ ወይ መግለጺ ኣኽብሮት'ውን ክውሰድ ይከኣል እዩ። ኵሉ ዝብጻሕ ግድነት ትሕዝቶ ሒዝካ ዝብጻሕ ኰይኑ ክስመዓና የብሉን። ገለኡ ትሕዝቶኻ ሒዝካ ክትበጽሖ ዘገድደካ ዝመስል ኵነታት ኣሎ፡ ኣብ ገለኡ ኸኣ ግድን ዘይኰነሉ ኣሎ። ንኣብነት ኣብ ከም መርዓ፡ ሓዘን፡ ንዝሓመመ ሰብ፡ ሕጽኖት፡ መመረቕታ፡... ገለ እቶም ትሕዝቶ ሒዝካ ክትበጽሖም ትግደደሉ እዮም። እንተኾነ ኾሉ ልዕሊ ዓቕሚኻ ሒዝካ እትበጽሖ ዝተጋነነ እዩ።

ዝተጋነነ ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ክተርፍ ኣለዎ። ምኽንያቱ

ንሰብ ከተሕጉስ ኢልካ ካብ ዘይብልካ ሒዝካ ምኻድ ኣይጽብቑን እዩ። ንኣብነት ንግደት ክንወስድ ንኽእል ኢና። ኣብ ንግደት ብዙሕ ገዛ ዝብጻሕ እንተሃሊካ ናብ ኩሉ ትሕዝቶ ሒዝካ ክትከይድ ዘሎካ ኣታዊ ዘየፈቅደልካ እንተ ኾይኑ፡ ሰኣን ትሕዝቶኻ ኸኣ ከይከድካ ትም ክትብል ኢኻ ማለት ድዩ፧ እቲ ንዓኻ ብገደኡ ዝመጽኣካ'ውን ምናልባት ንሰኻ ሒዝካ ስለ ዝበጻሕካዮ ጥራዩ ክመጽእ ድዩ፧ ዳርጋ ከም ልቓሕ ዓይነት እዩ ዝኸውን ዘሎ። ስለዚ ኣብ ከምዚ ኣጋጣሚ ጠቕላላ ክትርፍ ዘለዎ እዩ።

ሓደ ሕብረተሰብ ኣብ ነዊሕ ዘመናት ክካየደሉ ዝጸንሐ ባህሊን ልምዲን ብሓደ ግዜ ከጥፍእ ኣዝዩ ኣሸጋሪ እዩ። ኣይኩነንዶ ሕብረተሰብ ምሉእሲ ሓደ ሰብ ካብ ዝጸንሖ ልምዲ ኣብ ሓደ እዋን ኣጸጋሚ እዩ። ትዕግስቲን ምልምማድን የድሊዮ እዩ። ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ኣብ ሕብረተሰብና ቀደምን ሕጂን፡ ኣብ ከተማን ገጠርን፡ ኣብ ዓበይቲን ንኣሽቱን፡ ደቂ-ኣንስትዮን ደቂ-ተባዕትዮን፡ እተፈላለየ ክኸውን ይኽእል እዩ። ሓደ ልምዲ ክትኣሊ እንክለኻ ኸኣ ለኪምልካ ዝኸይድ ጽቡቕ ልምዲ ከይህሉ ምጥንቃቕ የድልዮ እዩ። ዋላ ደኣ ኣናብራና ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናተፈልየ እተፈልየ ኣጠኣምታ ከነሕድር ዘኽእል እንተ ኾነ፡ ነቲ መሰረት ጽቡቕ ልምዲ ዝኾነ ግን ንኸየጥፍኦ ምጽዓር የድሊዮ'ዩ። ምብጽጻሕ ከም ልምድን ባህሊን መሰረቱ ንማሕበራዊ ምትሕሓዝናን ሓድነትናን ኣገዳሲ እዩ። ብቕጡብ መገዲ ክንከይድ ዘገድደና ሃዋህው ክንነብር ዘገድድ ኣናብራ እንተ መጺኣና'ውን ነቲ ምብጽጻሕን ናይ ምትሕግጋዝ ባህሊናን ንሕልወሉ መገዲ ክንፈጥረሉ የድሊ። እምበር ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ንግደፎ ኢልና፡ ንሕብረተሰብና እወታዊ ሰረት ዘሎዎ ባህሊ ብሓደ ግዜ ክንኣልየሉ ኣይከኣልን ይመስለኒ። ሕብረተሰብና ብዝዓቕሙ ክተሓጋገዝ እምበር ብንኽበጽሓሎም ዝጸርም ትሕዝቶ ክመኻኻሕ ኣይጸንሐን። ነቲ ኣዝዩ ዘተጋነነ ትሕዝቶን ሸንዳሕዳሕን፡ ኣውራ'ኳ ምስ ኣናብራና፡ ባህሊናን ሓፈሻዊ ክውንነትናን ዘይከይድ ግን ጠቕላላ ክነትርፎ ኣለና። ሰኣን ትሕዝቶ ትኽስሮ ፍቕሪን ሕውነትን ክህሉ የብሉን። ነዚ ብተገዳስነት ክነተግብሮ ንኽእል መንእሰያት ኢና'ሞ…!።

## "ካብ ህያባት እናሓዝካ ምብጽጻሕ፡ ምልቕቓሕ ይምረጽ፤ ወግዓውነት ስለዘለዎ"

ቴድሮስ ግደ (ወዲ-እምባየ)

ደቂ-ሰብ ነንሓድሕዶም እናተሓጋገዙ ምስ ዝነብሩ ህይወት ዝቐለለት ምኳና ኣስተብሂሎም፡ ብድሕሪኡ ብሓንሳብ ክነብሩ ጀምሮም። ኣካል እቲ ምትሕግጋዝ ከኣ ምብጽጻሕ ኣሰዓቡ። ስለዚ ዝያዳ እንክበጻጸሑ፡ ፍቕሮም ይስስን፡ ዉህደቶም ድማ ይትርንዕ ማለት'ዩ። ምብጽጻሕ ኣብ ሕብረተሰብናኸ እንታይ ትርጉም ይወሃቦ፧ እንተ ኢልና፡ ዝኾነ ሰብ ክትብጽሖ ከለኻ ዘለካ ክብሪ ትገልጸሉ ኣለኻ ማለት'ዩ። ስለዚ ምብጽጻሕ ኣብ ሕብረተሰብና መግለጺ ክብሪ'ዩ። ክንዲ ዝኾነ'ዩ ድማ ዓበይቲ ሰባት ኣብ ሕማቕን ጽቡቕን ናይ መቕርቡ ኩነ ጉረቤቱ ዝይሳተፍ ሰብ ከም ሓደ ሰነፍን ክብሪ ዘይብሉን ገይሮም ዝቖጽሩዎ።

ብመንጽሩ ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ እንታይ ትርጉም ኣለዎ፧ ቀደም ምብጽጻሕ ካብ ምትሕግጋዝ ዝመንጨወ'ዩ እንተ ኢልና ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ከኣ ትርጉሙ ንሱ እዩ። ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ቀደም የድሊ ነይሩ። ብፍላይ እቲ ዘሎዎ ነቲ ዘይብሉ 'ክመልሰለይ'ዩ' ከይበለ ናይ ምሃብን ምሕጋዝን ወኒ ነይሩዎ። ሎሚ ግን ኩሉ ዘሎዎን ዘይብሉን ከም ዕዳ ስለ ዝሓስቦ ክሳራ ጥራይ'ዩ ዝኾውን ዘሎ። ስለዚ ኪንዮ ልባዊ ኣኽብሮትን ሰናይ ምንዮትን፡ ትሕዝቶ ተዓጢቕካ እሞ ኸኣ ኣብዚ ሎሚ ግዜ ኣብ ፈቐዶ ወራያት ወዘን ምባል ኣድላይነት የብሉን።

ኣበዮኖት ወራይ ኢኻ ሒዝካ ክትብጽሕ ዘለካ ወይ ዘይብልካ ክትፈሊ ኣለካ። ኣብ ኩሉ ሒዝካ ክትበጽሕ የብልካን፡ ምኽንያቱ ሎሚ ከም ቀንድን ዘይተርፍ ዕዳን ስለ ዝሕሰብ። ምናልባት ግን ከም ድንገት ሞት ሓዘን ምስ ዘጋጥም ዓቕሚኻ ሒዝካ ክትበጽሕ ይግበኣካ። ምኽንያቱ ኣጋጣሚ ዝፍጠር ስለ ዝኾነን ብመንጽሩ ድማ ብዙሕ ሰብ ስለ ዝእከብን ከም እኽለ ማይ ሒዝካ ክትበጽሕ ሕልናዊ ዕግበት ዝፈጥር'ዩ። ሕልናኻ ዕግበት ዘይፈጥረልካ ትሕዝቶ ሒዝካ'ውን ይኽየድ እዩ፡ ዝተጋነነ ትሕዝቶ። ኩሉ ትሕዝቶ ይዕበ ይንኣስ ዝተጋነነ ኩይንይ ዘሎ'ዩ ዝመስል። ምኽንያቱ ዕዳ ምኳኑ ስለ ዘይተርፎ። ንኣብነት ሓደ 1000 ናቕፋ ዝደሞዙ ሰብ ናብ ንግደት ክኸይድ ኣብ



ዝሓስበሉ ካብ ሰለስተ ኣርባዕተ ገዛ ኣረቂ ሒዙ ክበጽሕ ይዉስን። ብመጠን እቲ ናቱ ኣታዊታት ማዕረ ክንድ'ዚ ወጻኢታት ክገብር ከሎ ኣዝዩ ዝተጋነነ'ዩ ክንብሎ ንኽእል።

እሞ ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ክተርፍ ኣለዎ ዝብል ሕቶ ክለዓል ይከኣል'ዩ። ምብጽጻሕ ቀንዲ መራኸቢ ሰንሰለት ሕብረተሰብ ምዃኑ'ኳ ዘይከሓድ እንተ ኾነ፡ ሒዝካ ምብጻሕ ግን ጠቕሊሉ ክተርፍ ኣሎዎ። ምኽንያቱ ነቲ ዝነበረ ናይ ክብሪ ምብጽጻሕ ናብ ናይ ዕዳ ምምላስ ምብጽጻሕ ስለ ዝቐየረ። ፈጺሙ ኸኣ እምበር ክተርፍ ኣለዎ። እቲ ምንታይሲ ኪንዮ ናይ ሰብ ምብጽጻሕ ናይ ዕዳኻ ምብጽጻሕ ስለ ዝገነነ። ምናልባት ኣብ ሕብረተሰብ ብዙሕ ኣሉታ ጽልዋ ኣሎዎ። ምኽንያቱ ብዙሕ ሰብ 'እንታይ ኰይኑ ዘይበጽሓና፣ እንታይ ኰይኑ ዕዳኡ ዘይመለሰ፣' ናብ ዝብል ቅርሕንቲ ስለ ዝሰጋገር፡ ጽልዋኡ ሓደገኛ እዩ። ከምኡ'ዉን ነቲ ዝነበረ ክብሪታት ሕብረተሰብ ባሕጉጉ ናብ እንስሳዊ ባህሪ ስለ ዝልውጦ ሕማቕ ጽልዋ'ዩ ዘሎዎ።

ካብኡን ናብኡን ናብ መንን እንታይ ሒዝና ንበጽሕን ከም ዘለናን ኣጸብቕና እንተ ንፈልጥ ዝሓሸ'ዩ ምበልኩ። ልዕሊ ኹሉ ግን ሰባት ካብ ኣብ ምብጽጻሕ ነገራት ወይ ህያባት ምልውዋጥስ ብወግዒ ክለቓቕሑ ይምረጽ። ምኽንያቱ ልቓሕ ንጽሩን ዘየከራኽርን ስለ ዝኾነ። ናይ ምብጽጻሕ ትሕዝቶ ግን ዘይወግዓዊ ባእሲ'ዩ ዘማዕብል። ስለዚ ኵሉ ሕብረተ-ሰብ ካብ ሒዝካ ምብጻሕ ጥራይ ኢድካ ምብጻሕ ክላመድ ኣለዎ።



## "ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ዘይንስኻ መሲልካ ምኻድ'ዩ ዘማዕብል"

ኣልኣሚን ዑመር

ምብጽጻሕ መቕርብ፡ ጐረቤት ወይ'ውን መሳርሕቲ ክኸውን ይኽእል፡ ኣብ ሓጐሱ፡ ሓዘኑን ሕማሙን ተኻፋሊ ንምዃንን ንምትሕግጋዝን ዝግበር እዩ። ምብጽጻሕ ኣብ ሕብረተሰብና ረዚን ትርጉም ዘሎዎን ኣብ ምትሕግጋዝን ሓልዮትን ምርኩስ ዝገበረ፡ ዝጸነሐን ዝቕጽል ዘሎን ባህሊ እዩ። እቲ ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ከኣ ኣብቲ 'ምትሕጋጋዝ' ዝብል መሰረት ባህሊ ሕብረተሰብና ዝኣቱ'ዩ።

ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ከም ዝርድኣኒ ቀዳሞት ወለድና ክተግብሩዎ እንከለዎ ምኽንያት ነይሩዎም እዩ። ቀደም ሓደ ሰብ መርዓ ክገብር ከሎ ንኽይህሰ ኢሎም ካብ ዘሎዎም ትሕዝቶ እኽሊ ይኹን ካልእ ትሕዝቶ መቑሎም ይህቡ፥ እቶም ዘይብሎም ከኣ ብጉልበት ይሕግዙን ይሳተፉን ነይሮም። በዚ ኸኣ ምስ ኣሕዋቶምን ከባቢኦምን ይተሓጋገዙ ነይሮም። ሕጂ ግን ኣንፈቱ ስሒቱ፡ 'ጥራይ ኢደይ ክኣቱ! ሰብ እንታይ ክብለኒ፣' ኢልካ ካብ ዓቕሚኻ ንላዕሊ ተለቂሕካ ዘይብልካ ትሕዝቶ ሒዝካ ትበጽሕ። ሎሚ ብገለ ኣደታት ልቃሕ ቦሶሮ ዝብሃል ስም ተዋሂብዎ ኢና እንረኽቦ። ድሕሪ ግዜ ክምለሰልካ ትጽበዮ እዩ። በዚ ኸኣ እቲ ጽቡቕን ክዕቀብ ዝግብኦን ባህሊ ተበሪዙን ዘይኣንፈቱ ሒዙን ይርከብ።

ኣነ ንባዕለይ ይውዕሎ'ኳ እንተ ኾንኩ፡ ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ኣንፈቱ ስሒቱ ኣብ ዘለናሉ ግዜ ስለ ዘለና ኣድላይነቱ ኣይረኣየንን። እቲ ብህጹጽ ክተርፍ ዘለዎ ዝተጋነነ ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ እዩ። ዝተጋነኑ ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ዝብሃል ሓደ ሰብ ካብ ዓቕሙ ንላዕሊ ዝኾነ ሒዙ ክበጽሕ እንከሎ'ዩ። ከም ዝፍለጥ ትሕዝቶ ሒዝካ ዝኸደሎም ከም መርዓ፡ ሕጽኖት፡ ሕክምና ዝደቀሰ ሰብን ካልእ ተመሳሳሊን፡ እቲ ዝበዝሐ ግን ሒዝካ ክትከይድ ዘገድድ ኣይኰነን፡ ካብ መገሻ ዝተመሰልሰ ሰብ በጊዕ ሒዝካ ምብጻሕ ምስ እንታይ'ዩ ዝቑጸር፣

ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ከምቲ ሕጂ ዘሎዎ ኣካይዳ ልዕሊ ዓቕሚ ይኸውን ስለ ዘሎ፡ እቲ ትበጽሖ ዘለኻ ሰብ'ውን ከምቲ ሒዝካሉ ዝኸድካ ወይ ልዕሊኡ ሒዙልካ ክመጽእ ትጽበዮን ይጽበይን ስለ ዝኾነ እንተ ተረፈ ይሓይሽ። ንኣብነት ኣብ ሕጽኖት 'ብዘይካ ቶርታ መብጽሒ የለን' ዝተባህለ ይመስል። ኣብ ሓደ ገዛ ናይተን ምቁር ሕብስቲ ዝሸጣ ትካላት ትሕዝቶ ካብ ኣድላዪ ንላዕሊ ይጸንሓካ። እዚ ክልተ ክሳራ'ዩ፡ እቲ ዝተማልአ ከሲሩ፡ እቲ ምቁር ሕብስቲ ክጓሓፍ ትርእይ።

እዚ ኣብ ሕብረተሰብና ብዘይ ጽልዋ ሸፈፍ ኢሉ ከም ግመ ተቐንጢጡ ኣይከይድን እዩ። ኣብ ሕብረተሰብና ከም ስክፍታን ዘይንስኻ መሲልካ ምኻድን ዝኣመሰሉ ልምዲታት ከማዕብል ይኽእል እዩ። ስለዚ ክተርፍ ዘለዎ ኰይኑ ይስማዓካ።

ካብ ትዕዝብተይ ትሕዝቶ ሒዝካ ምብጻሕ ነቲ ሕብረተሰብ ኣብ ዘይተደልየ ወጻኢታትን ሓሻሽነትን ኣማዕቢሉ ይቕጽል ኣሎ። እንተኾነ ግን ምሉእ ብምሉእ እኳ እንተ ዘይበልኩ፡ ከምቲ ናይ ኣቦታትና ኣብ ምትሕግጋዝን ምትሕልላይን ብዘለካ ትሕዝቶን ዓቕሚኻን ኰይኑ ክቕጽል፡ ናይ ምትሕግጋዝ ባህልናን ኮይኑ ክምዕብል ጉስጓስን ኣስተምሮን ዘድልዮ ኰይኑ ይስማዓኒ።



## ዳያሪ

### ድፋዓት ናቕፋ

# ባህሪ ዝቐየረ ባህሊ

*ምስግና ዑቕባስላሴ*

ንኽረምታዊ ትምህርቲ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠት ከተማ ናቕፋ ካብ ንኣቱ፡ ድሮ ወርሕን ሰሙንን ሓሊፉ ኣሎ። እዛ ምሸት ሰኑይ 06 ነሓሰ 2012፡ ሰዓት ሰለስተ ድሕሪ ቀትሪ እያ። ኣብ ፊደል 'ፐ'፡ ምስ ሰማእታት ግንባር ናቕፋ ንምዕላላ እዩ እቲ መደብ። ኩሎም ተሳተፍቲ መበል 16 ዙርያ ቤት ትምህርቲ ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠት፡ ጉዕዞኦም ብመስርዕ ብዘገምታዊ ስጉምቲ እዩ ፈሊሙ። ብጀካ ሓንቲ ካብ'ተን ሕላገት ሰውራውያን ተጋደልቲ ዝኾነት ጥውዮ ነጸላ፡ ተጓዓዝቲ ዝተሰከምዎ ነገራዊ ትሕዝቶ ኣይረአን። ሙብዛሕትኦም ተሳተፍቲ እቲ ጉዕዞ፡ ኣብ ተንቀሳቓሲ ተሌፎን ዝተመልአ ሰውራዊ ደርፍታት እናስተማቐሩ  ንዓመታት ብዝኽሪ ናብ ሰውራዊ ገድሊ ዝተመልሱ ክመስሉ፡ ኣብ ዓሚቕ ሓሳብ ጥሒሎም ይረኣዩ። ካልኦት ከኣ፡ ኣብ መስርዕ ምስ ዘሎ ብጻዮም ኣብ ዕላል ተጸሚዶም ጉዕዞኦም ይቕጽሉ። ጉዕዞ ንዝኽሪ።

ብኸተማ ናቕፋ ጸኒሕካ ናብቲ ናይ ዝኽርን ግብርን ድፋዓት እንተ ተጓዒዝካ፡ ክልተ ሰንሰለታዊ ግንባራት ኣብ ደረት ትርኢት ተዓዘቢ ቀረባ እዩ። ባህርያዊ ኣቃውማኡን ቅርጺ መሬቱን፡ ኣዝዩ እዩ ዝምስጥ። ኣብ 'ዕላል ምስ ሰማእታት' ክንሓድረሉ ተመዲቡ ዘሎ ቦታ፡ ማለት 'ፊደል ፐ'፡ በሪ ከተማ ናቕፋ ቅልቅል ክትብል ከለኻ ንጺጋም፡ ካብ ከተማ ናቕፋ ክትወጽእ ከለኻ ከኣ፡ ምስ የማናይ ግንባር እዩ ዝሕቆፍ።

ካብ ቤት ትምህርቲ ማሕበራዊ ስነ ፍልጠት ናቕፋ ተበጊስና፡ ድሕሪ ሓጺር ጉዕዞ ኢና 'ፊደል ፐ' ኣቲና- ንዕላል ምስ ሰማእታት። ኣብዚ ቦታ፡ ኣስከሬን ልዕሊ 3 ሽሕ ሰማእታት ዝዓረፈሉ ሓወልቲ ተደኹኑ ይርከብ። ብዘይካ'ዚ፡ ኣብ ገምገም እቲ ሃው ዝበለ ገደል፡ ብውሕልነት ዝተሃንጹ ትሕቲ ጽፍሒ መሬት ዝሰፈሩ ብእምንን ዓበይቲ ኣእዋምን ዝተሊጋገቡ ዓይነ ኮሊላ ዘይትጸግቦም ጽኑዓት ድፋዓት ይረኣዩ። ኣብዚ፡ ውሕልነት ባህርን ባህሊ ገድልን ዝሰለሞ ቅርጺ መሬት፡ ኣሰራት ዓውደ ኲናት ኣብ ነፍሲ ወከፍ ስድሪ መሬት ይንበብ። ቃልሃታት ጠያይት፡ ፍንጭልጫል ሓጻውን፡ ብተኹሲ ዝተበስዑ ኣእማን፡ ሕሉፍ ሓሊፉ ከኣ፡ ኣብ ውሽጢ መሬት ዝሰጠሙ ዓበይቲ ሓጻውን ይርኣዩ። ምዕዛብ ይቕጽል፡ ምግራም'ውን ይዓሙቕ።

እዚ ድፋዓት፡ በቲ 'ደምና ብረሃጽና' ዝብል ገድላዊ ሓይሊ-ሓሳብን ስራሕን ሰውራውያን ተጋደልቲ፡ ዝተሃንደሰን ዝተሃንጸን ምዃኑ ምስ ሰማዕካ ከኣ እሞ፡ መሊሱ ይድንጽወካ። 'ባህሪ ጸድፍታት ይፈጥር፡ ባህሊ ከኣ መደያይቦ ይገብረሉ' ድማ ትብል። ኣብ'ዚ፡ ብደረት ትርኢት ተኾሊሉ ዘይውዳእ ድፋዓት ገድሊ፡ ክንደይ ረሃጽ፡ ክንደይ ጉልበት ሰብ፡ እንታይ ዝተመገበ ፍጡር፡ ክንደይ መሳርሒታት ህንጻ'ኾን ነበረያ-ነበረ ኮይኑ ይኸውን?። ዝወዓለ ጥራሕ ዝምልሶ ሕቶ እዩ።

ብዛዕባ እቲ ግንባር ሓጺር ሓበሬታ ብመራሒ እቲ መደብ ምስ ቀረበ፡ ንገድልን ጅግንነትን ሰውራውያን ተጋደልትን ዝገልጽ ግጥምታትን ጦብላሕታታትን እዩ ስዒቡ። ብድሕሪ'ዚ ተሳተፍቲ መደብ 'ዕላል ምስ ሰማእታት' በብናይ ትምህርቶም ጉጅለታት ብምክፍፋል፡ መጋርያታት ኣጒዶም ኣብ ሓባራዊ ዝኽሪ ተጸምዱ። ሰዓት 7 ድሕሪ ቀትሪ ናይቲ ዕለት፡ 16 ነሓሰ ምዃኑ እዩ፡



ሓባራዊ ታሪኽ፡ ብሓባራዊ ዝኽሪ ክፍተሽ ክትርኢ ከለኻ ዜግነታዊ ዕግበትን ሞራልን ይቕስቅሰልካ። እወ! ትማል፡ ኣብዚ ቦታ ሓባራዊ ጸላኢ ንምጽራግ፡ ደማዊ ቃልሲ ተኻዪዱ፡ ሓባራዊ ታሪኻዊ ዓወት ተሰሪሑ፡ እንሆ! ሎሚ ከኣ፡ ሓባራዊ ዝኽሪ ኣብ ተማሳሳሊ ቦታ። እወ! ትማል ኣብዚ ቦታ፡ ከብዲ ብጥምይታ፡ ጎሮሮ ብንቕጽታ፡ ድፋዓት ኩዒታ፡ ምስ ወረርቲ ተፋጢጣ፡ ምስ ዓርሞሸሽ ገጢማ፡ ባህሪ ንምቕያር፡ ባህሊ ፈጢራ፡ ኣብ ምንባር ሳጊማ፡ ናጽነት ተገዚማ።

ሎሚ ድሕሪ ርብዒ ዘመን፡ ኣብ 'ዕላል ምስ ሰማእታት' ቢሮን ወረቐትን ኣዋሲብካ ሓሳባት ክተስፍር ኣብ ውሽጢ እዞም ድፋዓት ምስ ኣተኻ፡ ምስ ባህሪ ገጽ ንገጽ ትገጥምም፡ ኑቲ፡ ነዚ ባህሪ'ዚ ንምቕያር ዝተፈጥረ ባህሊ እናኣድነቕካ፡ ከይተፈለጠካ እንደገና ኣብ ዝኽሪ ትሽመም።

ሰዓት 8 ድሕሪ ቀትሪ እዩ ዘሎ። ኣብ

ውሽጢ ድፋዓት 'ፊደል ፐ' እየ ዘለኹ። ኣብ ዝኽሪ ተጸሚዳ ንዝጸንሐት ኑብሲ ዘበራብር፡ ዝሑል ንፋስ እዩ ዝሽብብ ዘሎ። እዚ ንፋስ፡ ናብቲ ሃው ዝበለ ገደል ከየህተፈካ እዩ ዘስግእ። ወርሒ፡ ነቲ ጸልማት ተሓቢአ ክትዕዘቦ ዝጸንሐት ክትመስል ስግር ጎላጉል ናሮ ካብ ዝርከብ በረኽቲ ቦታታት መሰስ ኢላ ኣላ። ብሰውራውያን ደርፍታት ዝለሃዩ ዘለዉ ተሳተፍቲ 'ዕላል ምስ ሰማእታት"፡ ባህላዊ መጋርይኦም፡ ብባህርያዊ ብርሃን ምስናዩ ዘደሰቶም ክመስሉ፡ ኣብ ርሱን ጓይላ ተጸሚዶምዮም ዘለዉ። ግዜ ይውንጨፍ፡ ሰዓታት ይሓልፍ፡ ብዝኽሪ ከኣ ይስነ። ኣብዚ ለይቲ፡ ክንዲ ንጣብ ማይ ባሕሪ ትኽውን ታሪኽ ምስናድ ቀሊል ኣይኮነን። ብምንታይ ክትጅምር? እንታይ ክትብል?። ምናልባት ግን፡ ሰም ኢልካ ንውሽጥኻ ምስ ጠመትካ፡ ዝን ምባል'ውን ኣሎ። ዝኽሪ ውሽጢ!

**ዝኽሪ ውሽጢ!**

ዕላል ምስ ሰማእታት፡ ኣብቲ መኽዘን ዝኽሪ

ውሽጣዊ ሕሹኽታ፡ ምስ ብራና ገድሊ

ኣብቲ ውዕሎ ትማል፡ ዛንታ ናይዚ ሎሚ

ዕላል ምስ ሰማእታት፡ ምስ ሰውራ ትማሊ

ዝንታ'ሎ፡ ዝኽሪ ውሽጢ!

ኣብ ሕቘፊ ሰማእታት፡ ኣብ ድፋዓት ጽንዓት

ኣብ ቃልሲ ዝዛረየ፡ ደም ጀጋኑ ብጾት፡

ምእንቲ'ዛ መሬት፡ ምእንቲ ናጽነት

ዝኽሪ'ሎ ዝኽሪ ውሽጢ፡ ዝኽሪ ጭብጢ

ዝኽሪ ውሽጢ!።

ንሓይለ ዝኽርኻ ንምቕላም፡ ሓሳባት ኣኻኺብካ፡ ቃላት ክተዋስብ ትፍትንሞ፡ ቃላት፡ ታሪኽ ኣብ ምግላጽ ዘለዎም ድኑትነትን ዘይምሉእነትን ብምግንዛብ፡ ትንዕ ኢልካ ናብ ዝኽሪ ትምለስ። ካብ ጸሓፊ ታሪኽ፡ ሰራሒ ታሪኽ ምዃንዶ ይሓይሽ ይኸውን? መን ይፈልጥ!? ምዃን ከኣ፡ ሰራሒ ታሪኽ ኳንካ ኣብዚ ኣጋድፍ ምስ ባህሪ ፊት ንፊት ንምግጣም ዝሓተቶ ባህሊ ቀሊል ድዩ? ኣይመስለንን! እሞ ጸሓፊ ታሪኽ ንምዃን ዝኣክል ዝኽሪ ዘይጸንሓካ እንተ'ዄንካ፡ ከይትሽራረፎ ትፈርሕ እንተ'ዄንካ ደኣ፡ ሰራሕቲ ታሪኽስ'ባ ሓሊፎም እዮም፡ ይሓልፉ'ውን ኣለዉ። ሕጂ፡ ነፍሲወከፍ ፍጻሜ ገድሊ ብቦታን ብግዜን፡ ባህሪ ንምቕያር ብዝሓተቶ ዝተጠርየ ባህሊ ወዘተ ወዘተ መን ይግለጾ?። እወ ባህሊ ስራሕ፡ ባህሊ ምትሕግጋዝን ባህሊ ገድላዊ ሂወትን። ገድላዊ ሂወት ዝሓተቶን ዝኸስኮሶን



ክብርታት ሰውራውያን!። ጅግንነት፡ ተወፋይነት፡ ዲስፕሊን፡ እምነት ኣብ ዕላማ፡...ወዘተ ...ወዘተ ክብርታት ሰውራን ሰውራውያን ተጋደልትን ብምዃን፡ ንዓመታት ኣብዚ ድፋዓት'ዮም ተቐርቂሮም ሓሊፎሞ። ሎሚ ኣብ ቅርዓትን ጎደናታትን ኤርትራ ሸነን ዘብል፡ ዜጋታት ኣፍ ልብና ነፊሕና ሃገራዊ መዝሙርና ብኹርዓት ክንዝምር ዘብቅዑናን፡ 'ኣነ ኤርትራዊ እየ' ክንብል ዘኽኣሉናን ዜግንነታዊ ክብሪ ኣጎናጺፉና እንሆ።

ወጋሕታ ሰዓት 4 ናይ'ቲ ዕለት፡ ማለት 07 ነሓሰ 2012 ድሮ ኣትዩ ኣሎ። ሙብዛሕትኦም ኣባላት ጉጅለና፡ ኣብ ገሃጽ ዝበለ መጋርያ ከቢቦም ይረኣዩ። ብንፋስ ባህሪ ዝምብድብድ መጋርያ ዝፈጠሮ ብርሃን ፡ ኣብ ገጽ ኣባላት ድሙቕ ፈገግታ ይንበብ። መደብ ' ዕላል ምስ ሰማእታት' ተዛዚሙስ፡ ምስ ብርክት ዝበሉ ኣባላት ናብ ጉዕዞ እግሪ ተበጊስ ኣለኹ። ጉዕዞና ካብ 'ፊደል ፐ' ንየማን ናብ ዝርከብ ኳዕናን ጎቦታት እዩ።

ወጋሕታ ሰዓት 4፡20 ኮይኑ ኣሎ። ጉዕዞ ድሮ ተጀሚሩ እዩ። ናብቲ ጎቦታት ኣብ ዝወስድ መንገዲ፡ መሬት ብዙሓት ተሳተፍቲ እቲ ጉዕዞ ብዝወልዑዎ ላምፓዲናታት ናብ ዕሙር ከተማ ዝተቐየረ መሲሉ ኣሎ። ጉዕዞና ናብ እምባ ደንደን፡ ዋንጫ፡ ሓሬና... ወዘተ... ወዘተ ዝበሃሉ ድፋዓት ገድሊ እዩ። ብሓፈሻ፡ ጉዕዞ ናብ ዘመን ገድሊ፡ ጉዕዞ ናብ ምቅስቃስ ተወሳኺ ሓባራዊ ዝኽሪ። እዞም እምባታት ብማዕዶ ክትዕዘቦም፡ ቀረባ እዮም ዝመስሉ። ከም ግምተይ ግን ኣይጸንሓንን። ምዃን ከኣ፡ ምሉእ ለይቲ ከይደቀስና ብሰውራውያን ደርፍታት ኣብ ዝኽርን ዕላል ምስ ሰማእታትን ስለ ዝሓደርና ደኺመ እየ ክኸውን ዝኽእል ።

ጉዕዞና ቀጺሉ'ሎ። ካብ ካልኦት ጉጅለታት'ውን ብዙሓት መንእሰያት ተጸንቢሮምና ኣለዉ። ሓባራዊ ጉዕዞ ናብ ምህናጽ ሓባራዊ ዝኽሪ። ሓያለ ኪሎሜተራት ተጓዒዝናስ ኣብ እግሪ 'ዋንጫ" ዝበሃል ክብዳም ጎቦ በጺሕና ኣለና። ጎቦ ዋንጫ፡ ብርሃን ወርሕን ላምፓዲናታትን ብዝፈጠሮ ነጸብራቕ፡ 'እንኳዕ ደሓን መጻእኩም' ዝብል ዘሎ ክመስል፡ ብርቱዕ ፈገግታ ኣብቲ ሰጣሕ ከውሒ ይንበበ። ነዚ እምባ፡ በቲ ዝነውሐ ጎድኑ ማለት ብሰሜናዊ ምዕራብ ዝርከብ ክፋሉ ኢና ተተሓሒዝናዮ። ብሃውሪ ዝረኸብናዮ መደየቢ ኢና ተጠቒምና እምበር፡ እቲ ዝሓሸ መደያይቦ እቲ እምባስ፡ ብሰሜናዊ ምብራቕ ናይ'ቲ ጎቦ ከም ዘሎ መሬት ምስ ወግሐ ኢና ፈሊጥና።

ሰዓት 5፡30 ወጋሕታ ኮይኑ ኣሎ። ቀዳምና ኣርባዕተ መንእሰያት፡ ድሒሩ'ውን ሓደ መንእሰይ ኣብ ጫፍ ዋንጫ ደየብና። ብረሃጽ ጅብጂብና ኢና። ኣዝዩ ዝሑል ንፋስ ስለ ዝተቐበለና፡ ረሃጽና ክሳብ ዝነቕጸልና፡ ውሑድ ደቓይቕ ኣብ ዝባን

እቲ ኀቦ ኮፍ ክንብል ተሰማማዕና። ኣብቲ ሓጺር ዕረፍቲ፡ እቶም ኣቐዲምና ነዚ እምባ ዝሓኾርና መንእሰያት ኣስማትና ተለዋወጥና። መሓመድ፡ ክፍሎም፡ ኣብረሃለይ፡ ዳዊትን ምስግናን)። ኣብቲ ዕላል፡ መን ካበይ መጺኡ? እንታይ ድሕረ ባይትኡ? ኣገዳሲ ኣይነበረን። ዘረኽበናስ፡ ካብ ውሽጢ ነፍሲወከፍና ዝነቐለ፡ ሓባራዊ ታሪኽ ብዓይናኻ ብምዕዛብ፡ ሓባራዊ ዝኽሪ ምንዳቕ እዩ ዝነበረ።

ደቡባዊ ክፋል እምባ ዋንጫ ወሪድና፡ ዳግማይ ጉዕዞ እግሪ ናብ እምባ ደንደን ጀመርና። ድሕሪ ሓጺር ናይ ደቓይቕ ጉዕዞ፡ ኣብ ዝባን እምባ ደንደን በጻሕና። ካብዚ እምባ ኣብ ሓጺር ጉዕዞ፡ ሓሬና፡ ዓል ደንደን፡ ፈርኔሎ ዝበሃሉ ንእስ ዝበሉ ጎቦታት ኣለዉ። እቲ ዘገርም፡ ኣብዚ ጎቦታት'ውን ተዃዒቱ ብእምንን ኣእዋምን ዝተሃንጸ ድፋዓት ምህላዉ እዩ። ኣብዚ ጎቦ'ውን ነፍሲወከፍ እምኒ ኣብ ዝባና ብጥይት ዝተበስዐ በሰላ ኣለዋ። ምስክር ናይቲ፡ ቅድሚ ዓመታት ኣብዚ ቦታ ዝተኻየደ መሪር ኲናት እዩ። እዚ ጥራይ ግን ኣይነበረን። ኣብ ነፍሲ ወከፍ ስጉምቲ፡ ኣብ ዳስ ጽምብል ዝተነስነሰ ዕምባባን ሰትን ከመስል፡ ቃልሃታትን ቁርጽራጽ ሓጻውንን ከም ምጥማትካ እዩ። ኣቤት በዚ ሓጻውን እዝስ ክንደይ ጅጋኑ'ኾን ዋጋ ናጽነት ኮይኖም ይኾኑ?።

እዚ ትርኢት ብዝኽሪ ናብ ግዜ ንእስነተይ መሊሱኒ ኣሎ። ኣብ ግዜ ቃልሲ፡ ቆልዓ ኣብ ዝነበርኩሉ ደረጃ ዕድመ፡ ኣዴታትናን ዓባየታትናን ከቢድ ደብዳብ ነፈርትን ተኹሲ ከቢድ ብረትን ኣብ ዝሰምዓሉ ዝነበራ ግዜ፡ 'ኣብ ዕጨ እምኒ የውድቖ!" ብምባል፡ ፈጣሪ፡ ናብ ሜዳ ንዝወፈሩ ሰብኡተንን ደቀንን ክሕልወለን ይምነያን የጸሉታን ከም ዝነበራ ትዝ በለኒ። ምኽንያቱ፡ ከንዲ ቆፎ ዝኸውን ሓጺን፡ ኣብ መንን እቲ ኣኻውሕ ኣብ ዝሓለፍኩዎ ቦታ ተሸኺሉ ስለ ዝረኣኹ። ለካ፡ ኣዴታት ኤርትራ ደቀን፡ ኣሕዋተን፡ ኣሓተንን ሰብኡተንን ክንድ'ዚ ዝምግዛፉ ከበድቲ ናይ ፋሽሽታውያን ኣጽዋር ኣብ ዝባን ሰውራውያን ከይዓልብ እየን የጸሉታ ኔረን። ኣብቲ፡ ደቀን ኣሕዋተንን ሰብኡተንን ምስ ዓርሞሸሽ ሰራዊት ደርግ ዝጠማጠሙሉ ዝነበሩ ተኻታታሊ ወራራት፡ ስጉምቲ ተጋደልቲ ብዓይኒ-ሕልነኣን ብምስናይን ብመንፈስ ኣብ ጎድኖም ንምዃን ዝደጋግምኦ ዝነበራ ናይ ትብዓትን ሰናይ ትምኒትን ቃላት እዩ ክኸውን ዝኽእል- ኣብ ዕጨ እምኒ የውድቖ!።

ባህሪ ናይ ገዛእ ርእሳ ጺጋ ዘለዋ ኮይኑ እዩ ዝርደኣኒ። ንዓቕምን ዓቕልን ዝፈታተን ብድሆ'ውን ኣሎ- ኣብ ከርሲ ባህሪ። እሞ'ኸ ዳኣ ንኸም በዓል ዋንጫ፡ እምባ ደንደን፡ እወ ነዞም መተርኣስን ፍርናሽን፡ ነዞም ንእድን ማእስን፡ ነዞም ዕርድን ቤትን ብምዃን ንዓመታት ነቶም ናጽነት ክደልዩ ካብ ስድራ-ቤቶም ተፈልዮም ኣብ መንቀራቕርዚ ጎቦታት ምስ ተመንን ዕንቅርቢትን፡ ምስ ጥሜትን ጽምእን ንዝተፋጠጡ ሰውራውያን ተጋደልቲ ዝሓቖፉ ጎቦታት፡ ጺጋና'ድዮም ብድሆና?። ኣስተንቲንካ፡ ሓሲብካን ተመራሚርካን ዝምለስ ሕቶ እዩ ክኸውን ዝኽእል። ምዃን ከኣ፡ ደቂሱብ ካብ ጥንቲ ጀሚሮም፡ ንባህሪ ኣብ ጥቕሞምን ረብሓኦምን ንምውዓል ባህሊ እንድዮም ፈጢሮም። እሞ፡ ሰውራዊ ባህሊ ኤርትራን ሰውራውያን ተጋደልትን፡ ኣካል ምናልባት'ውን እቲ እንኮ ንኸምዚ ዓይነት ባህሪ፡ ኣብ ረብሕኡ ንምውዓል፡ መዘና ኣልቦ ሰውራዊ ባህሊ ብምኹስኳስ ሰውራዊ ዓወት ክዉን ዝገበሩ ሰውራ ኤርትራን ምዑታት ሰውራውያን- ሰማእታትን ሓርበኛታትን ኤርትራ' ዶ'ኸ'ይኮኑን። ሕጂ'ውን ምርምርን ዓሚቕ ኣስተንትኖን ዝሓትት መልሲ እዩ ክኸውን ዘለዎ። ባህሊ፡ ባህሪ ከም ዝቕይር ንምርዳእ ርሑቕ ምኻድ፡ ብዙሕ መጻሕፍቲ ምግንጻል ዘየድልዮ፡ ምስናድን ምዕቃብን ጥራሕ ዝጽብ ጭብጢ ኣሎ ኣብ ድፍዓት ናቕፋ። ባህሪ ዝቐየረ ባህሊ!

ዓወት ንሓፋሽ!

ሰማእታትና ብኽብሪ ይዘከሩ!

07 ነሓሰ 2012 (ናቕፋ)



ሕብረተሰብ መንእሰይ

# “ሓዳር ጥዑም’ዩ!”

መምህር ሳሙኤል ዘካርያስ

ኣብ ውሽጢ ሓዳር ክህልዉ ኣለዎም ካብ ዝበሃሉ ገለ ገለ ረቛሒታት ንጥቀስ እንተዘበሃል ገለ ሰባት ፕዝዙቡ፡ ገለ ጸባቐ፡ ገለ ንብረት ገዛ፡ ገለ ድማ ቁልዓ እዝን እትን ምተባህሉ። ኣገዳስነት እዞም እዝን እትን ዝተባህሉ ጸቡቓት ነጥብታት ኣብ ቦትኡ እዩ። እስከ ንሕጂ ግን በዝን ከም ኣርእስቲ ዘበገስክወን ኣናተን ሰዒቡ ዝመጽእ ሓሳባት ዘለወን ክልተ ቃላት ከተኩር፦

ብመጀመርታ ሓዳር ናይ ክልተ ብመልክዕን ጾታን ዝተፈላለዩ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ቦታ ዝዓበዩ፡ ዝተፈላለየ ጺጋታት ዘለዎምን ብበዙሕ ፍልልያት ክግለጹ ዝኽእሉ ተጻመድቲ ብሓንሳብ ተሰማሚዖም ክነብሩ ቃል ዝኣትውሉ ኪዳን ምኻኑ ኣይንረስዕ። ሓዳር ማእሰርቲ እዩ፡ ሓዳር ሕዳር እዩ፡ ሓዳር ከም’ዚ እዩ እናተባህለ ዝግለጹ ዝተፈላለዩ ኣበሃህላታት ንሓዳር ዘይፈልጡ ኣጻለምቲ ንግዚኡ ወገድ ኢልና፡ ሓዳር ጥዑም እዩ ብምባል ንኣበኩም ክትቅጽሉ ብትሕትና ኣዘኻኽር። እስኪ ፍቓድኩም እንተኾይኑ ብጸቡቕ ሙድን ብልዑል ሃንቀውታን ነዛ ጽሕፍተይ መታን ከተንብብዋ ሃየ “ሓዳር ጥዑም እዩ!” ብምባል ድምጽኹም ብእዝንኹም ስምዕዎ። ሓዳር ጥዑም እዩ ኢልካ ብምጭዳር ኣይኮነን ሓዳር ዝምቅር ትብሉ ኣንበብቲ ኣይትሰኣኑን ትኾኑ፡ ግናኸ ንስምዒትና ቡቶም ብተደጋጋሚ እንደጋገሞም ቃላት ከም እንሃንጾም ዘይምርሳዕ ኣገዳሲ ይመስለኒ። ብዙሓት ጀመርቲ ሓዳር ብኸምዝን ኸምዝን ገይረ ንሓዳረይ ገጥ ኣቢለ ክሕዞ እየ ዝብሉ ከምዘኾኑ ፍሉጥ እዩ። ኩሎም ጀመርቲ ግን ተግባራቶም “ብሓዳር ጸቡቕ እዩ!” ክጅምርዎ እንተዝፍትኑ ሃቐና ልቦም ብጸቡቕ ምተቓጸ እሞ፡ እቶም ሓዳረይ ብኸምዝን ብኸምትን ገጥ ኣቢለ ክሕዞ እየ ዝብሉ ፈክርቲ፡ ንጸባቐ ጥራሕ ምጽዓቶ። ጸባቐ ሓዳር ካብ መንቀሊኻ ስለዝኾነ እምበኣር ደድሕሪ’ቲ “ሓዳር ጸቡቕ እዩ!” ኢልካ ብዘዕባ ሓዳር ክትጅምር ዝመደብካሉ ግዜ ሓዳር ገጥ እተብለሉ ጥበባት ካብ ዝበሃሉ ሓደ መንገዲ ጠቒስ ክዘርበሉ።

## ሓዳር ብማህረምቲ

መብዝሕቱ ግዜ ማህረምቲ ኣብ ሓዳር ብደቂ ተባዕትዮ እዩ ዝህሉ። ካብ’ኡ ዝቐለ ድማ ብማሕረስ ዝባበሩ ሰብኡት ዝመሰልዎ ምስላ ኣሎ፡ “ንበዕራይ ኣብ መልሲ (ናብ ሓደ ሸነኽ ክትከይድ ጸኒሕካ ተጠዊኻ ናብ’ቲ ሓደ ኣንጻር ክትምለስ ከሎኻ ማለት እዩ) ንሰበይቲ ኸኣ ኣብ ሳልስቲ”። ምስ’ዚ ምስላ ዝዓበያ ደቂ ኣንስትዮ ይኹና እየን ኢለ ዝግምቶ ድማ “ሰብኣይ’ሲ ጀፍ እንተበለካ እዩ እምበር ሰቕ ኢሉ ምቕርተይ ሓለዋተይ እናበለ ከቀጥቀረልካ ጸቡቕ ኣይኮነን” ዝብላ ኣይትሳእናን። ዝሃርም ሰብኣይ ኣብ ሓዳሩ ክቡር እዩ፡ ዝብሉ ንጀመርቲ ዘደናግርዎም ኣበሃህላ ብብዝሒ ይስማዕ እዩ። ጸቡቕ ሃገሩ ኣብ’ዚ ሕጂ ለውጢ ብብዝሒ ተራእዩሉ ዘሎ ግዜ ሓደ ሓደ ሕልፍ ሕልፍ ኢሎም ንበዓልቲ ቤቶም ዝሃርሙ ሰብኡት ምስ ዝርአዩ ብብዙሓት ሰባት “ኣታ ሕጂኸ ዝሃርም ሰብ ኣሎ ደዩ ክብሉ” ብብዝሒ ምስምዑ እዩ። እዋእ ሰብኣየይ ኢዱ ወስ እንተዘይበለለይ ኣይውዕል ኣይሓድር ዝብላ ሰብ ሓዳር ውን ኣለዋ። ሕጂ ማህረምቲ ተረፉ እዩ ወይ ከኣ ኣይተረፈን እናበልና ኣይንማጎትን። ግን ማህረምቲ እንታይ እዩ፧

ብፍጹም ጠፍ ዘይብሉ ሰብኡት ኣለዉ፡ እዚኦም ምስ ዘይሃረምቲ ደዮም ዝምደቡ፧ ነይሮም ነይሮም ኣብ ነዊሕ ግዜ ክኸውን ይኽእል፡ ሓንሳብ ወይ ክልተሳዕ ውን ብኢዶም ዝሃረሙ ክህልዉ ይኽእሉ፡ እዚኦምከ ምስ መን ይምደቡ፧ ማህረምቲ ማለት ብዝተፈላለየ መንገዲ ተጠቒምካ ኣብ’ቲ ተሃራማይ ቃንዛ ምፍጣር ማለት እዩ። ብበትሪ ወይ ብኢድካ ብቀልፈ ወይ ብእግሪ ወይ’ውን ብኻልእ ከቢድ ሃሰያ ወይ ሓደጋ ዘይስዕቡ ነገራት ተጠቒምካ ስጉምቲ ምስ ኣትወሰድ ሳዕቤኑ ቃንዛ እዩ። እሞ እዚ ጥራሕ ደዩ ማህረምቲ ዝበሃል፧ ኣነ ንሰበይተይ “ብሰቕ ምባል እየ ዝሃርማ” ዝብሉ ሰብኡት እንተ ሰሚዕኩምኸ እንታይ ምበልኩም። ገለ ኣንስቲ’ውን “በዓል ቤተይ ካብ ብትም ክቓጽዓኒ ብበትሪ ገይሩ ክሃርመኒ ይሕሸኒ” ብምባል ይሰማምዓ። ከም’ዚ ዝበሃለሉ ምኽንያት ብትም ዝመጽእ ቃንዛ ከቢድ ስለዝኾነ እዩ ኣይኮነን። ስምዒት ዝትንክፍ ቃላት ተጠቒምካ ሰቕቕታ እናፈጠርካ ምንባርከ ቃንዛ የብሉን ዶ ክበሃል ይከኣል፧ ማህረምቲ ማለት እምበኣር ብነገራት ተጠቒምካ ኣካላዊ ቃንዛ ምፍጣር ማለት ጥራሕ እዩ ክንብል ኣይንኽእልን። እስኪ ማህረምቲ ስለምንታይ እዩ ከም ኣድላዪ ተወሲዱ ክንሓስብ ግን ንፈትን።

ብዙሓት ሰባት ይሰማምዕሉ እዮም ኢለ ዝኣምነሉ ነጥቢ ኣሎ። ብሰንኪ ምዕባለ ክፍኣት፡ ኣብ ልዕሊ ደቂ ኣንስትዮ ብዝተፈጥረ ዓብላልን ዓማጺን ርድኢትን በዚ ርድኢት’ዚ ዝተሃንጸ ባህልን ልምድን ንማህረምቲ ከም መትሓዚ ስርዓት ኣማዕቢልዎ። ስለዚ ሰበይቲ ክትህረም ኣለዋ እንተተባሂሉ ሰብኣይ ክሃርም ኣለዎ ማለት ስለዝኾነ ሰብኣይ ስርዓት ዘትሕዝ ኩይኑ ኣሎ ማለት እዩ። ምዕባለ ክፍኣት ንኹሉ እዩ ዝጸልው ንሰብኣይ ይኹን ንሰበይቲ። ኣብ ውሽጢ ክፍኣት ግን ዕብላለ ስለዘሎ ደቂ ተባዕትዮ ኣብ ልዕሊ ደቂ ኣንስትዮ ብዝፈጠርዎ ዕብላለ ከም ኣትሓዝቲ ስርዓት ክወሰዱ ተኻኢሉ። በዚ ርድኢት

ዝተሃንጸ ኣናብራ ድማ "እንድሕር ሰበይቲ ስለስርዓት ስኢና ክትድከር ኣለዋ እምበር" ዝብል ርእይቶ ንምሃብ ሰገጥ ዘዩብል ኩይኑ ኣሎ። ስለዚ ማህረምቲ ስለምንታይ ከም ኣድላዪ ተወሲዱ እንተኢልና ስለስርዓት ንመትሓዚ እዩ ዝብል መደምደምታ ይወሃብ። እቲ ዝኸበደ ጸገም ግን ስለስርዓት ንምምጻእ ተባሂሉ ማህረምቲ ምህላዉ ኣይኮነን እቲ ስለስርዓት ከምጽእ ኢሉ ዝሃርም ሰብ ክሳብ ክንደይ ንጹህ እዩ ዝብል ሕቶ እዩ። ስለስርዓት ክመጽእ ኢሉ ዝሃርም ንባዕሉ ስለስርዓት እንተዘይገይሩ ስለምንታይ ይሃርም፡ ንዕኡኸ መን ይሃርሞ፧ ስለስርዓት ዘትሕዝ ሰብ ክህሉ ኣገዳሲ እዩ ኢልና እንተደኣ ተሰማሚዕና እቲ ስለስርዓት ኣትሓዚ ዝበሃል ሰብ ግን ፍጹም ኣብሳ ወይከኣ ጉደሎ ዘለዎ ክኸውን ከምዘይብሉ ኣይስሓትን። ጉድለት ዘይብሉ ሰብ ስለዘይለ እምበኣር ንምህራም ብቑዕ ዝበሃል ሰብ የልቦን።

እዝስ ብቁዕ እዩ ኢልና ክንጠቕሶ እንኽእል ሰብ እንተዝህሉ ነይሩኸ ምህራም ቅቡል መትሓዚ ስለስርዓት ደዩ፧ ትብል ሕቶ ክትለዓል ብሚገዲ ኢያ። ኣብ'ቲ ዝሁበሮ መዓልታዊ ኣናብራ ስለስርዓት ብሚህዶ ዝርኣን ኢንታ ዝበሃል ውን ስለዘይብሉ ንሰማዒኡ ብዘርድኦ ኣገባብ ተዛሪቡ ከእምን ጸገም የብሉን። እቲ ዝሃርም ሰብ እኮ ከእምን ሓይልን ክእለትን ስለዘይብሉ፥ ኑቲ ከእምን ናይ ዘይምኽኣሉ ጸገም ንምሽፋን እዩ ዝጥቀመሉ። ብሓፈሻኡ ምህራም ዓመጽ እዩ። ንሱ እዚ ብቑዕ ዝተባህለ ሰብ ግን ንኩሉ ስለስርዓት ዝበሃል ኣካይዳታት፡ ብኩሉ ሸነኻቱ ስለዘኽእሎ ንማህረምቲ ከም ኣማራጺ ዘውሰደ ሕልና የብሉን። እምበኣር ምህራም ኣማራጺታት ደናቑር ስለዝኾኑ ማህረምቲ ኣብ ሓዳር ክጥቀመሉ ዝፍትን ሰብ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ወስታኡ "ኣነ እኮ ድኹም እየ!" "ኣነ ዘይጠቅም ሕማቕ ሰብ እየ!" "ኣነ እኮ ብቐልጽመይ ዝሓስብ ናይ ከረድእ ዓቕመይ ድኹም ዝኾንኩ ሰብ እየ!" ዘሰምዕ ፈኸራታት እዩ ዘቃልሕ እሞ፡ ዝኾነ ሰብኣይ እየ በሃሊ፥ ሰብእኑቱ፡ ኣብ ማህረምቲ ክሃንጽ ምፍታን ሕመቕካ ምእዋጅ ምኳኑ ኣይረስዕ። ንኩብሶኻ እናኣውገዝካን መንኩትካ እናኣዋረድካን ትጉበሮ ኣካይዳ፥ ሳዕቤኑ ውድቀት ስለዝኾነ ብኣካላውን ስምዒታውን መንገድታት ክትጉበሮ እትፍትን ማህረምቲ ኣብ ሓዳር ዝዘይምጥቃም ወሰኑ።

## ሓዳር ብፍቕሪ

ዳርጋ መብዛሕትኦም ኣብዚ ዘሎናዮ ግዜ ዝምስረቱ ዘለዉ ሓዳራት፡ ቅድሚ መርዓ ኣፍቅረኪ እየ፡ ኣብኡ ብዘይዝዘ መግለጺ ድማ ብፍቕሪ ሓሚመልኪ እየ እናተበሃሃሉ ዝተመስረቱ ሓዳራት እዮም። ብኸምዚ ኣገባብ ዝተመስረተን ዘይተመስረተን ሓዳር ኩሉ ኣብ ማጠቢኡ ፍቕሪ ዝብል መዝሙር የቃልሕ እዩ። ፍቕሪ ኣብ ሓዳር ክትጸዪ እንተኾይና ግን ባህሪ ፍቕሪ ክንፈልጥ ብሚገዲ የድልየና። ፍቕሪ ክትህሉ እንተኾይና እኮ ብውሕዱ ካልኣይ ሰብ ክህልወካ ኣለዎ። ማለት ሰብ ኣብ በይኑ ከፍቅር ኣይክእልን እዩ። ንሓደ ሰብ ኣብ ሓደ ግዘ ዓጺኻ፥ ወላውን ከም ኣማራጺ ምስሉ ዝርእየሉ ዓብዩ መስትያት እንተዘወሃቦ ፍቕሪ ከስተማቕር ኣይክእልን እዩ። በዚ መሰረት ፍቕሪ፥ ብሚገዲ፥ እተውሓደ ካልኣይ ሰብ ክውሰኽ ስለዘለዎ፡ ባህሪ ፍቕሪ ዝምድና እዩ። ብመንጽር ሓዳር ንዝረብ ስለዘሎና ዝምድና ኣብ ሓዳር ናይ ክልተ ብኩሉ መልክዖቱ ፍልልያት ጥራሕ ክትጠቕሰሎም እትኽእል ተጻመድቲ ምልጋብ ማለት እዩ። እዚ ምልጋብ'ዚ ኣብ'ዞም ሰብ ሓዳር ግብራዊ ክኸውን ዝኽእል ፍቕሪ እንተሃልዩ እዩ። ዝኾነ "ኣፍቅረኪ እየ" ዝብል ወዲ፡ "ኩሉ ፍልልያትና ይርድኣኒ እዩ፡ ኣነ ግን ምሳኺ ክጠብቕ እዩ ምርጫይ" ይብል ከምዘሎ ይሕሰብ እሞ፡ ሓቀኛ ዝምድና ተመስሪቱ ኣሎ ክበሃል ይከኣል። እዚ ማለት ናይ ፍቕሪ ባህሪ ዝኾና ዓቕልን ለውሃትን ኣብ ምስርሕ ዝምድና ወሰንቲ ይኾና።

ስለምንታይ ግን ዓቕሊ ኣብ ማስርሕ ዝምድና ወሳኒ ክበሃል ተኻኢሉ፥ ትብል ሕቶ እስከ ነለዓዕል። ዓቕሊ ዘድልዮ ምጉጋይ ምስ ዝህሉ እዩ፡ ዓቕሊ ዘድልዮ ስእኑት ምስ ዝህሉ እዩ፡ ዓቕሊ ዝህሉ ብሓጺሩ ፍልልይ ምስ ዝህሉ እዩ። በዚ መሰረት ሰቡት ብኩሉ ሸነኻቱ ዝተፈላለዩ ስለዝኾኑ ዝምድና ክህሉ እንተኾይኑ ዓቕሊ ወሳኒ ይኸውን። ኣብ ሓዳር ድማ በዚ መንጽር ካብ ዝምስረት ጀሚሩ 'ኣፍቅረኪ እየ!" ክበሃል ከሎ፡ 'ዓቕሊ ክገብር እየ' ምባል ከምዝኾነ ክሕሰብ ኣለዎ። ዓቕሊ ኣብ ውሽጢ ፍቕሪ እንተርኢናያ ከም ወጸዓ ኣይወሰድን እዩ። ኣብ ውሽጢ ፍቕሪ ዘላ ዓቕሊ፥ ዘይትጥቀመሉም ሓረጋት ኣለዉ፦ "ሕጂስ በዚሑኒ!" "ካብ'ዚ ንላዕሊ ኣይዓቕመይን እየ!" "ትዕግስተይ ተወዲኡኒ!"። ዝኾነ ኣፍቅረኪ እየ ኣናበለ ኣፍቃሪት ከናድይ ዝሓስበን ዝረኸበን ወዲ እምበኣር "ንኹሉ ኢንታታትኪ ተቐቢለ ብዓቕልን ለውሃትን ክዛመደኪ እየ!" ይብል ኣሎ ማለት እዩ። ካብ'ዚ ዝቕጽል ድማ ማህረምቲ ብዝኾነ መልክዑ ኣካል ሓዳር ክኸውን ኣይክእልን እዩ። ኣፍቃሪ ጌጋ ምስ ዝርኢ ንዓቕሊ ይጽውዕ፥ ዝምድና ከጸንዕ እንተደልዩ ድማ ንለውሃት ይጽውዕ። ሕጂ ውን እንደገና ናይ ፍቕሪ ሓዳር፥ ንማህረምቲ ዝኸውን ቦታ ብጭራሽ የብሉን።

ሃረማይ ብርእሰ ምፍታው ወይከኣ ስዕ ዝተገብኦ ስለዝኾነ ሓደ ካብ ባህሪ ፍቕሪ ኣጉዲሉ ኣሎ። ኣፍቃሪ ብጻዩ ዝምኽኣሉ ክኸውን ከሎ ሃረማይ ርእሱ ዘምኽኣሉ እዩ። ወላ ውን ኣብ ሓዳር ጌጋታት እንተተራእየ ኣፍቃሪ ንብጻዩ ስለዝሓስብ ከዐርይ እዩ ዝቕል እምበር ከም ሃረማይ ብምህራም ስምዒቱ ኣየወጻጽእን እዩ። ፍቕሪ ኣብ ሓዳር ጥዑም እዩ።

ኩሉ ግዜ ኣፍቃሪ ክትከውን ማለት ዓቃል፥ ለዋህ፥ ብጻዩ ዝምኽኣሉ ክተከውን ይኽእል ደዩ፧ እዚዎም ኩሎም ክበሃሉ ዝጸንሑ ናይ ፍቕሪ ባህርያ ብርግጽ፡ ጥዑማት ዘረባ እዮም ምትግባሮም ግን ዘይከኣሉ እዮም ዝብል ሓሳብዶ ኣብ ርእስኹም ምዩቕ ምዩቕ ይብለኩም ኣሎ፧ ሓቂ እዩ፥ መልሱ ግን ሓንቲ ኢያ። ፍቕሪ ብመሰረቱ ብቃላት ክግለጽ ሕጽረት ስለዝህልወካ ንፍቕሪ ንብረሉ ጥራሕ እያ መልሱ። እዛ ኣነ ዝበልዓ ዘለኹ ኣራንሺ ጥዕምቲ ዶ ኣይጥዕምትን፧ ኢለ እንተዝሓተትኩም እንታይ ምበልኩምኒ፧ ርግጸኛ እየ ጥዕምቲ ኢያ ወይከኣ መጺጽ ኢያ ኢሉ ዝምልስ ሰብ ከምዘይህሉ። ምኽንያቱ እዛ ኣነ ዝበልዓ ዘለኹ ኣራንሺ ኣነ ጥራሕ እየ ዝፈልጣ ኣነኾኣ እዛረበሉ። መቐረት ፍቕሪ ድማ እቲ ዝሁበረላ ሰብ ጥርሕ ስለዝፈልጣ፡ ንቡሩ፡ ርግጸኛ ኸኣ እየ ፈጺምኩም ከምዘይትሓድግዋ። ክሳብ ክንደዚ ብድፍረት ክዛረብ ዝበርኒ ንፍቕሪ ኣይከኣልኩዋን እምበር ኣይጥዕምትን ኢያ ዝብል መረረ ተሰሚዑ ስለዘይፈልጥ እዩ። ሢዖ እምበኣር ኣሃን ንሽኹም ውን መታን ኣስተማቕርታ ክንከውን ንንበረላ።

ኣቱም ንሓዳር ብማህረምቲ ክትኣልዩዋ እትፍትኑ ሰብኡት፡ ደርሓቕ ይቕረብ ትህረምሉ ግዜ ከምዝሎ ኣይትረስዑ፥ ኣቱም ንሓዳርኩም ብፍቕሪ ከተስተመቕርዋ እትፍትኑ ሰብኡት ከኣ እትፍቕርሉ ግዜ ጉኒጉንኹም እዩ ዘሎ እሞ እንታይ ትብሉ፧ ሓዳር ብፍቕሪዶ ብማህረምቲ፧

# ሕግን ስነ-ምግባርን

ሚኪኤል ጺጋይ

## ምትእስሳር ጠንቅን ሳዕቤንን ኣብ ገበን ቅትለት



ገለ ገበናት ቅትለት ብንጹር መንገዲ ስለዘፍጸሙ ምትሕልላኽ ኣይፈጥሩን'ዮም። ንኣብነት 'ሀ' ን 'ለ' ብበትሪ ይሃርሞ'ሞ፡ 'ለ' ኣብ ቦታ ፍጻመ ገበን ወይ ድማ ሕክምና ምስ በጽሐ ይዓርፍ። ኣብዚ ኣብነት'ዚ 'ሀ' ናይ 'ለ' ቀታሊ ምዃኑ ንምጽራይ ወይ ንምፍራድ ከቢድ ኣይከዉንን። ምኽንያቱ ኣብ መንጎ'ቲ ጠንቂ ማለት ብበትሪ ምህራምን ኣብ መንጎ ሳዕቤን ማለት ሞት ናይ 'ለ' ን ቀጥታዊ ርክብ ኣሎ። ኣብ መንጎ'ቲ ጠንቅን ሳዕቤንን ዝኣተወ ካልእ ተግባር፡ ወይ ፍጻመ የልቦን። ጉዳያት ከምዚ እንተኾይኖም፡ 'ሀ' ብበትሪ ከም ዝሃረሞ መርተዖ ብምእካብ ብዘይ ሸንኩለል ገበነኛ ምዃኑ ይፍረድ ማለት'ዩ። ኣብ ቅትለት ሰብ ዘጋጥም ፍጻመታት ግን ኩሉ ግዜ ከምኡ ኣይኩነን።

'ሀ' ን 'ለ' ኣብ ርእሱ ብበትሪ ምስ ሃረሞ፡ 'ለ' ንሕክምና ብኣምቡላንስ እናተወሰደ'ከሎ እታ ኣምቡላንስ ናይ ምግምጣል ሓደጋ የጋጥማ'ሞ 'ለ' ይዓርፍ። ኣብ ከምዚ ፍጻመ ናይ 'ለ' ቀታሊ ዝሕሰብ 'ሀ' ድዩ ወይስ እቲ መራሕ ኣምቡላንስ'ዩ? ገለ ሃገራት፡ እቲ መንቀሊ ናይቲ ሽግር ዝኾነ ሰብ ነቲ ናይ መወዳእታ ሳዕቤን የስክመኦ። ናይ ኩሉ'ቲ ዘጋጠመ ሽግራት መበገሲ ንሱ'ዩ ካብ ዝብል'ዩ። ስለዚ ኣብዚ ጉዳይ'ዚ 'ሀ' ተሓታቲ ይኸዉን። ኣብ ገለ ሃገራት ግን እቲ ድሒሩ ዘጋጠመ፡ ርእሱ ኪኢሉ ጠንቂ ሞት ዝኸዉን እንተኾይኑ፡ ግዳይ በቲ ቀዳማይ ማህረምቲ ክመዉት ዝኽእል ምዃኑ እንተዘይተረጋገጸ፡ 'ሀ' ብከቢድ ማህረምቲ ወይ ድማ ብፈትነ ቅትለት ጥራይ ተሓታቲ ይገብረኦ። ብመሰረት ሕጊ ሃገርና፡ ጠንቅን ሳዕቤንን ቀጥታዊ ምትእስሳር እንተዘይሃልዩዎም፡ ሞት ዝሰዓበ ብቐዳማይ ጠንቂ ድዩ? ወይስ ብኻልኣይ ጠንቂ ደቂቅ ምጽራይ ክግበር'ዩ ዝፍተን።

**ኣብ'ዞም ዝስዕቡ ፍጻመታት ብገበን ቅትለት ዝሕተት መን'ዩ?**

1. ግርማይ፡ ኣብ ልዕሊ ሃይለ ሕቡእ ቂምታ ነይርዎ። ሓደ መዓልቲ ግርማይን ሃይለን ብንእሽቶ ጃልባ ኣብ ባሕሪ እናንሳፈፉ'ከለዉ፡ ግርማይ፡ ሃይለ ሓንቢሱ ከም ዘይክእል ስለዝፈልጥ፡ ንሃይለ ንምቕታል ደፊኡ ናብቲ ባሕሪ ኣውዲቕዎ። ሃይለ፡ ረዳኢ ስኢኑ ብማይ ዒቕ ዒቕ ኢሉ እናጠሓለ ኣብ መንጎኡ፡ ሻርክ ዝተባህለ ዓሳ መዓንጣኡ ምስ በዝበዞ መይቱ። ግርማይ ብቕትለት ሃይለዶ ወይስ ብፈተነ ቅትለት'ዩ ዝኽሰስ?

2. ዓሊ፡ ንረዘነ ብሓጺን ኣብ ርእሱ ሃሪምዎ። ብከቢድ ዝተሃርመ ረዘነ ብኣምቡላንስ ናብ ሕክምና ምስ በጽሐ፡ ተሓጋጋዚት ሓኪም ኣስቴር፡ ብዘይ ትእዛዝ ሓኪም፡ ንህሩማት ርእሲ ክወሃብ ዘይግበኦ መዐገሲ ቃንዛ እሞ ከኣ ካብ ዓቕን ንላዕሊ ምስ ሃበቶ ድሕሪ ክልተ ሰዓት ዓሪፉ። ገበናዊ ተሓታትነት ዓሊ እንታይ'ዩ? ናይ ተሓጋጋዚት ሓኪም ኣስቴርከ?

3. ኣብ 2000 ዓመተ ምህረት ናይ ምዝንጋዕ መደብ ዝነበሮም ጉጅለ መንእሰያት ኣብ ሓደ ባር ይሰትዩ ነይሮም። ሽዑ፡ ካብኣቶም ፍልይ ኢሉ ይሰቲ ምስ ዝነበረ መስፍን ዝተባህለ መንእሰይ ብገለ ምኽንያት ተሰሓሓቡ'ሞ እቶም ጉጅለ ንመስፍን ብዳርባ ጥርሙዝ ክሃርምዎ ጀመሩ። ካብቲ ገዛ ሃዲሙ ምስ ወጽአ ኣብ ግዳም'ዉን ሒዘሞ ብዝወጽኡ ጥርሙዝ ደጋጊሞም ምስ ሃረምዎ ብዙሕ ብርሃን ኣብ ዘይነበሮ ጽርግያ ሓመድ ወደቐ። እቶም መንእሰያት ድማ ሃደሙ። ኣብቲ ባር ኮካ ዝሰቲ ዝነበረ በዓል መኪና፡ ካብቲ ዕግርግር ክሃድም መኪንኡ ኣተንሲኡ ምስ ተበገሰ፡ ነቲ ወዲቑ ዝነበረ መስፍን ኣብ ኩብዱ ረጊጽዎ። ብመኪና ቅድሚ ምርጋጹ መስፍን በቲ ዝተሃረሞ ጠራሙዝ መይቱ ድዩ ነይሩ ወይ ተሃሪሙ ጥራይ'ዩ ነይሩ ዘረድእ ሕክምናዊ መርመራ ይኹን ናይ ሰብ ምስክርነት ንነዊሕ ዓመታት ክርከብ ኣይተኻእለን። ኣብዚ ፍጻመ'ዚ እቶም መንእሰያትዶ ወይስ እቲ በዓል መኪና'ዩ ብቕትለት ዝኽሰስ? ስድራቤት መስፍንከ ካብ መን ጋር ካሕሲ ይቕበሉ?

4. መንግስትኣብ ንኣስገደት ብኻራ ኣብ ሕቖኣ ምስ ሃረማ፡

ካብ መዓንጣአ ንታሕቲ ኣካላታ ለመሰት። መንግስትኣብ፡ ስለዝተሰወረ ፖሊስ ብቐጻሊ ይከታተሎ ነበረ። ኣስገደት ካብቲ ብኻራ ዝተሃርመትሉ ዕለት፡ ዓመትን ክልተ ወርሕን ጸኒሓ ዓሪፋ። ኣስገደት ቀቀድሚ ምዕራፋ፡ መንግስትኣብ ብፖሊስ ተታሒዙ ጉዳዩ ኣብ ቤት ፍርዲ ይርአ ኣሎ። ኣኽባር ሕጊ፡ ኣስገደት ዝዓረፈት ብጠንቂ ናይቲ ብኻራ ዝተሃርመቶ'ያ ብምባል ንመንግስትኣብ ብቕትለት ሰብ ክኸሶ ይዳሎ ኣሎ። ጠበቓ መንግስትኣብ ግን፡ "ክንድዚ እዋን ጸኒሓ ዝሞተት ብኻልእ ባህርያዊ ሕማም'ዩ፡ ስለዚ መንግስትኣብ ብፈተነ ቕትለት'ዩ ዝኽሰስ " ይብል ኣሎ። መኖም ቅኑዕ ኣሎ?

5. ኣሕመድን ዓብዱን ኣብ መንገዲ ጸኒሖም ንሳልሕ ክኸትርዎ "ገንዘብካ ወይ ህይወትካ" ምስ በልዎ በተግ ኢሉ ሃደመ። ይስዕብዎ ከም ዘለዉ ፈሊጡ ብዘይ ልቡ እናጕየየ ክሃድም'ከሎ ተዓንቂፉ ኣብ እምኒ ስለዝወደቐ ህይወቱ ሓለፈት። ተሓታትነት ኣሕመድን ዓብዱን እንታይ'ዩ?

**መልሲ ናይ ሕቶታት**

(ቀሪቡ ዘሎ መልስታት፡ ሕጋዊ ኣተረጓጉማ ናይ ጸሓፊኡ'ዩ፡ ካልእ በዓል ሞያ ወይ ኣንባቢ ኣብ ዝተፈልየ መደምደምታ ክበጽሕ ይኽእል'ዩ።)

1. ግርማይ፡ ሃይለ ሓንቢሱ ከም ዘይክእል እናፈለጠ ኩነ ኢሉ ክቐትሎ ናብ ባሕሪ ደፊእዎ። ሃይለ ኣብ ምጥሓል'ከሎ ሻርክ ስለዝበልዖ መይቱ። ኣብዚ ጉዳይ'ዚ ግርማይ ብቕትለት ሃይለ ገበነኛ'ዩ። ምኽንያቱ ድማ ሃይለ፡ እታ ደቓይቕ ተሪፍዋ ዝነበረት ህይወቱ እትድሕነሉ ዝኾነ ተስፋ ኣይነበረን። ካልእ ጃልባ ወይ መርከብ እንተመጽኣትከ ኢልና ዘየለ ኩነት ክንፈጥር ኣይንኽእልን። ሃይለ ሻርክ በልያ ኣይበልያ በቲ ናይ ግርማይ ተግባር ሙማቱ ዝተርፎ ኣይነበረን። ስለዚ ግርማይ ብቕትለት ነብሲ ተሓታቲ ይኸዉን።

2. ዓሊ ንረዘነ ብሓጺን ብምህራሙ ብከቢድ ማህረምቲ ወይ ድማ ብፈተነ ቅትለት ይኽሰሰን ይቕጻዕን። ተሓጋጋዚት ሓኪም ኣስቴር፡ ዝፈጸመቶ ተግባር ርእሱ ዝኸኣለ ጠንቂ ሞት ስለዝኾኑ፡ ንሳ ብሸለልትነት ሰብ ብምቕታል ትኽሰስ።

3. እቶም መንእሰያት ብጠራሙዝ ምስ ሃረምዎ፡ መስፍን መይቱ ክኸዉን ይኽእል'ዩ። ወይ ብህይወት ጸኒሑ በዓል መኪና ረጊጹ ቀቲልዎ ይኸዉን። ብሕክምና ይኹን ብናይ ሰብ ምስክርነት ክረጋገጽ ኣይተኻእለን። እዚ ነገር'ዚ ክሳብ ዘይተረጋገጸ፡ እቲ ጉዳይ ይዉንዘፍ'ምበር፡ ብገበን ዝቕጻዕ የለን። መስፍን ኣቐዲሙ መይቱ እንተነይሩ፡ በዓል መኪና ካልኣይ ግዜ ክቐትሎ ኣይክእልን'ዩ። ሬሳ ዝረገጸ ብቕትለት ሰብ ክኽሰስ ኣይከኣልን። እንተ ጋር ነብሲ ግን ኩላቶም እቶም መንእሰያትን እቲ በዓል መኪናን ክኽፍሉ ይኽእሉ'ዮም። ምኽንያቱ ድማ ሲቪላዊ ሕግና ጉድኣት ዘውረደ ብንጹር ኣብ ዘይፍለጠሉ፡ ናይ እኩባት ተሓታትነት ዝብል ዓንቀጽ ኣለዎ። ገበናዊ ተግባር ፈጻሚኡ ከይተነጸረ ናብ እኩባት ሰባት ክለሓግ ኣይከኣልን።

4. ኣስገደት፡ ኣካላታ ለሚሱ ድሕሪ ምጽናሕ ድሕሪ ዓመትን ክልተ ወርሕን ዓሪፋ። በሰለሎ ናይቲ ቀዳማይ ማህረምቲ ክትመዉት ትኽእል። ካልእ ዉሽጣዊ ሕማም'ዉን ክቐትላ ይኽእል። እዚ ብሕክምናዊ መርመራ ክንጸር ይግባእ። ናይ ሞታ ጠንቂ፡ ድሓር ዝመጽአ ካልእ ሕማም እንተኾይኑ፡ መንግስትኣብ ብፈተነ ቕትለት ጥራይ'ዩ ዝቕጻዕ።

5. ኣሕመድን ዓብዱን ንሳልሕ ክኸትርዎ (ብሓይሊ ገንዘብ ክወስድሉ) ምስ ኣፈራርህዎ፡ ሳልሕ ሃዲሙ። ካብኣቶም ከምልጥ ድማ ተዓንቂፉ ወዲቑ መይቱ። ኣሕመድን ዓብዱን ብፈተነ ከትሪ'ዮም ዝኽሰሱ። እቲ ናቶም ምክትታል፡ ምስ ሞት ሳልሕ ቀጥታዊ ምትእስሳር የብሉን። ኩሉ ሰብ ዋላ ኣሕመድን ዓብዱን ዝጽበይዎ፡ ሳልሕ ብሰላም ከምልጥ ወይ ድማ ኣርኪቦም ገንዘቡ ክዝርፍዎ ጥራይ'ዩ። ተግባር ናይቶም ከተርቲ በቲ ሞት ዘስዓብ መወደኽቲ ተኹሊፉ'ዩ። ምናልባት ሞት ሳልሕ ነቲ ኣብ ከትሪ ዝወሃቦም መቕጻዕቲ ከካብዶ ይኽእል።

# ባዕልኻ ኣዕብየ ዶክቶረይ!

ማርያ፡ ኑቶም ጨቕቕ ኢላ ዘዕበዩቶም ደቃ፡ "ይኣኽለኒ" ብምባል ውላድ ክትወልድ ኣይደለየትን። ብሓገዝ ሕክምና ክትመክን ድማ ምስ ሓደ ዶክቶር ተወዓዓለት። እቲ ምኩር ዶክቶር ነቲ ናይ ምምካን ሕክምናዊ መስርሕ ምስ ፈጸሞ ግን ከምቲ ዝተሓሰበ ኣይተዓወተን። ማርያ፡ ብዘይተኻየደላ ሕክምና ተኣማሚና፡ ኣብ ዝፈጸመቶ ስጋዊ ርክብ ግዜኣ ሓሊፉ፡ ሓደ ዉቁብን ጥዑይን ህጻን ወለደት።

ማርያ፡ በቲ ዘጋጠማ ብዙሕ ኣማረረት። እቲ ዶክቶር ዝኣክል ጥንቃቐ ብዘይምግባሩ ኣብ ሽግር ከም ዘውደቓ ብምእማን ድማ ነቲ ዶክቶር ብሞያዊ ሸለልትነት ከሰሰቶ። ቆልዓ ምዕባይ ካብ ዓቕማ ንላዕሊ ከም ዝኾነ ገሊጻ ናይ ጉድኣት ካሕሳ ክኽፈላ ናብ ቤት ፍርዲ ኣመልከተት።

እቲ ዶክቶር፡ እቲ ዝገበኦ ስነ-ፍልጠታዊ ዕዮ ከም ዝፈጸመን ዘርኣዮ ሸለልትነት ከም ዘይነበረን እንተተማጎተ፡ እቲ ቀዳማይ ቤት ፍርዲ ማርያ ክትክሓስ'ዩ ፈሪዱ።

እቲ ጉዳይ ብይግባይ ናብ ላዕለዋይ ቤት ፍርዲ ምስ ሓለፈ ግን ይግባይ ሰማዒ ቤት ፍርዲ ንረብሓ ናይቲ ዶክቶር ፈረደ። ማርያ፡ ካሕሳ ክትቅበል ኣይግባእን ዝብል ዉሳኔ ሃበ። ቤት ፍርዲ፡ ኣብ ዝጸሓፎ ርእይቶ፡ ሓንቲ ወላዲት ዘመኽን መድሃኒት ድሕሪ ምውሳዳ ጥዑይ ቆልዓ እንተወሊዳት፡ ከም ጉድኣት ዝሕሰብ ኣይኮነን። ቆልዓ ወሊድካ ምዕባይ ቁጠባዊ ጸገም ይሃልዎ'ምበር፡ ንሱ ብ ከም ምስንካል ወይ ንንብረት ከም ምዕናው ዝወሰድ ኣይኮነን። ምናልባት ከምቲ ሳሕቲ ዘጋጥም፡ ብሰንኪ ናይቲ ዝተገብረ ናይ ምኽና



ፍወሳታት፣ እቲ ህጻን ሕሙም ወይ ልሙስ ኰይኑ እንተዘወለድ ግን ከም ጉድኣት ክሕሰብ ይኽእል'ዩ። ምኽንያቱ ድማ ቀልዓ ዘይደለየት ኣደ፡ ብሰንኪ ብሓኪም ዝተፈጸመ ጌጋ፡ ሕሙም ቀልዓ ከተዕቢ ጉድኣት ብምኳኑ'ዩ።

ስለዚ፡ እቲ ዶክተር፡ መዕበዪ ቀልዓ ዝኸውን ካሕሳ ክኸፍል ከም ዘይግባእ ተፈርደ። እቲ ጉዳይ ድማ መዕለቢ ረኸበ።

እንቋዕ ሓገሰክን ማማ!

ቲና፡ ኣብ ሓደ ናይ ከተማ ክሊኒክ ከም ተሓዚት ፋይላትን ካርድታትን ሕሙማት ኰይና'ያ ትዓዪ። ኣብ ትሕቲኣ ንዘምደቡ ሓደሶቲ ሰራሕተኛታት ብቐጻሊ ካብ ትላበዎም ድማ ምዕቃብ ምስጢር ሕሙማት'ዩ። ሓደ ካብ ኣገደሰቲ ዛዕባታት ናይ ሞያውያንን ወሃብቲ ኣገልግሎትን።

ምስጢር ሕሙማት ዘይምዕቃብ ምግዛስ መሰል ብሕትና ሕሙማት ኣብ ርእሲ ምኳኑ፡ ንትካላት ጥዕና ወይ ንሓኪይም ምስ ሕሙማት ዘሰሓሕቦን ሕሙማት ኣብቲ ትካል ክሕድርዎ ዝግባእ እምነት ዘጉድልን'ዩ። መሰል ብሕትና ማለት ዝኾነ ሰብ ደብዳቤታቱ ከይንበበ፡ ምስጢራቱ ከይዝርጋሕ፡ ገዛኡን ኣካላቱን ብዘይ ሕጋዊ መሰርሕ ከይፍተሽ..... ወዘተ ዝህልዎ መሰል'ዩ። ምስጢር ዘይምዕቃብ ከም ገበን የቐጽዕ፡ ከም ሲቪላዊ ጥሕሰት ድማ ካሕሳ ንክትከፍል ዘገድድ'ዩ። ሕሙም፡ እንታይ ከም ዝሓመመ ወይ እንታይ ጉድለት ከም ዘለዎ ብዘይፍቓዱ ንኻልኦት ሰባት ኣይንገርን። ከምኡ ስለዝኾነ ሞያ ሕክምና ዝመሃር ሰብ ሓደ ካብ ማሕላኡን ግቡኣቱን ምስጢር ሕሙማት ምዕቃብ'ዩ።

በዚ ምኽንያት'ዚ'ያ ቲና ንሓደስቲ ሰራሕተኛታት ኣዘውቲራ "ኣብ ሞያዊ ሓላፍነት፡ ናይ መጀመርያ ጥቡቕ ምስጢር ዓማዊል ምዕቃብ'ዩ" ትብል።

ሓደ መዓልቲ ሳማንታ ዝተባህለት ሰራሕተኛ ናይቲ ክሊኒክ፡ ናብ ሓንቲ ሕምምቲ ቀረበት'ሞ ኤለና ምንባራ ኣለለየታ። ሳማንታን ኤለናን ተመሃሮ ካልኣይ ደረጃ ከለዋ'የን ዝፋለጣ። ኤለና ናብቲ ክሊኒክ ዝመጸኣትሉ ምኽንያት ኩነታት ጥንሳ ክትርእ ምንባራ ድማ ንሳማንታ ኣይሓብኣትላን።

ድሕሪ ሒደት መዓልታት፡ ሳማንታ ኣብ ዕርፍቲ ኣብ ዝበረትሉ እዋን፡ ዘድሊ ሃገር ክትገዝዘአ ናብ ሓደ ግሮሰሪ ምስ ከደት ምስ ኣደ ኤለና ተራኸበት። ሰናይ ምንዮታ ንምግላጽ ድማ ከምዚ ዝስዕብ በለተን።

"እንቋዕ ሓገሰክን ከኣ ማማ፡ ኤለና ጓልክን ጠኒሳ!"

እተን ሰበይቲ ብሰንባደ ኣብቲ ዝበረኣ ቀዘዘ በላ። ኤለና ብዛዕባ ጥንሳ ነደኣ ይኹን ንኻልኦት ኣይነገረትን ነይራ። ኣብ 'ዓርከይ ዓርክኺ' ዘጋጠማ ጥንሲ ብምንባሩ ድማ ክተሰድዶ'ያ ናብቲ ሕክምና መጺኣ ዝነበረት።

ኤለና ብሰንኪ ግርህና ሳማንታ ምስጢራ ምስ ወጸኣ ድማ ነቲ ክሊኒክ 'ምስጢር ሕሙማት ኣይዓቀበን' ብምባል ክሲ መስረተት። እቲ ጉዳይ ብዕርቂ ክሳብ ዝተዓጸወሉ እዋን ድማ ንዋዒሕ ኣዋርሕ ኣኪራኸረ። እቲ ክሊኒክ ድማ ምጡን ክሳራ ወረደ።

ቲና፡ ዋላ ድሕርቲ ፍጻመ'ዉን ንሓደሰትን ነባራትን ኣባላታ ብዛዕባ ምስጢራውነት ካብ ምምሃር ኣይተቐጠበትን። ከምዚ ዝስዕብ ድማ ትመክር።

'ዝኾነ ኣብዚ ክሊኒክ ዝፈልጥክዎ ኣብዚ ክሊኒክ'ዩ ዝተርፍ። ንሕሙም ዝምልከት ሓበሬታ ንኻልኦት ክቕላዕ እንተኾይኑ እቲ ሕሙም ፍቓደኛ ክኸውን ኣለዎ፡ ፍቓድ ድማ ብጽሑፍን ፈርማን ናይቲ ሕሙም'ዩ ዝወሃብ። እቲ ዝዕቀብ ምስጢር ገለኡ ነውሪ ወይ ገበን ክኸውን ይኽእል'ዩ። ዋላ ከምዚ ናይ ኤለና ሕቡእ ጥንሲ። ይኹን'ምበር ንዖና ኣለይቲ ሕሙማት ምዕቃብ ጥራይ'ዩ ዘገድሰና።' ትብል'ሞ ኣስተምህሮኣ ትቕጽል።

'ዝርከበ መርማሪ ወይ ኣኽባር ጸጥታ ዓይነት ሕማምን ኩነታት ጥዕናን ናይ ሕሙማትና ስለዝሓተተና ክንቀልዕ ኣይንግደድን ኢና፡ ሕጋዊ ሓለፋ ኣሎና። ሕሙም ዝነበረና ወይ ቤተሰቡ ዝጸርናዮ ሓበሬታ ብዘይ ፍቓድ ሓኪም ክቕላዕ እንተኾይኑ፣ እቲ ምስጢር፡ ኣብ ስርሓት ፍትሒ፡ ከም መርተዖ ተደልዩ፣ ቤት ፍርዲ ምስ ዝእዝዝ ጥራይ'ዩ። ኣንጻር ሃገርን መንግስትን ኣብ ዝፍጸም ከቢድ ገበናት፡ ሕጊ ባዕሉ ብንጹር ኣብ ዝገልጸሉ እዋን'ዉን ምስጢር ዝቕልዓሉ ኩነታት ክህሉ ይኽእል'ዩ።'

'ሓደራኹም ብዛዕባ ሕሙማት ዓው ኢልና ክንዛረብ'ከሎና ካልኦት ሰባት ብዘይሰምዕሉ ኩነታት ክኸውን ይግባእ። ናይ ሕሙማት ቻርትን ፋይላትን ካብ ናብ ክንቀሳቐስ'ከሎ ዘይምልከቶም ሰባት ከየንብብዎ ክንጥንቀቕ ይግባኣና።'

* * *

እዚ ዝተላዕለ ኣርእስቲ ብዛዕባ ሕክምና ይኹን'ምበር ዝኾነ ወሃብ ኣገልግሎት ንኣብነት ባንክ፡ ትካላት መንግስቲ፡ ካህናት፡ መሻይኽ፡ ኣማኸርቲ ወይ ኪኢላታት ሕጊ፡ ኣብያተ ፍርዲ፡ ፖሊስን ጸጥታን ወዘተ ብምኽንያት ስርሖም ወይ ኣገልግሎቶም ዝፈልጥዎ ናይ ዉልቀሰባት ምስጢራት ብጥብቂ ክሕልዉ ግዴታ ኣለዎም። ሓበሬታ ዉልቀሰብ ብዘይፍቓድ ናይቲ ተገልጋሊ ክግለጽ ወይ ክዝርጋሕ ዝከኣል ብግቡእ ሕጋዊ መስርሕ ጥራይ'ዩ። ካብኡ ዝተረፈ ግን ምስጢር ዓማዊል ወይ ተገልገልቲ ዘይምዕቃብ ብገበን ዘቐጽዕን ናይ ዝወረደ ጉድኣት ካሕሳ ምኽፋል ዘስዕብን'ዩ። ምስጢር ዝወጽእ ድማ ብፍላጥ ጥራይ ኣይኮነን። ብግርህና፡ ዓው ኢልካ ብምዝራብ፡ ጽሑፋት ኣብ ግቡእ ቦትኦም ከይዓጸኻ ዘርጊሕካ ብምኻድ፡ ብዙሕ ሰብ ኣብ ዝኸፍቶ ኮምፒዩተር ምስጢራዊ ሓበሬታት ብምቕማጥ ወዘተ ኢዩ። ኣብ ዝተመደብናሉ ሞያን መደብ ስራሕን ጥንቁቓት ክንክዉን'ምበኣር ግቡእ'ዩ።

# ፍቕሪ ኣብ ቦታ ስራሕ

ሮበርት ባርቢ፡ ኣብ ሓደ ፍሉጥ ሃገራዊ ኩባንያ፡ ሓላፊ ክፍሊ መሸጣ ምህርቲ ኲይኑ'ዩ ዝሰርሕ። ብስርሑ ምስጉን ዝኾነ ባርቢ፡ ኣብ 2000 ዓመተ ምህረት ምስ መላኔ ቶሚታ ፍቕሪ ሒዝዎ ነበረ። ንሳ ኣብ ክፍሊ መሸጣ ምህርቲ ኣብ ትሕቲኡ ተመዲባ እትሰርሕ'ያ። ኣብ መንጎኦም ዝነበረ ፍቕሪ ብናይ ቀጻሪ ርክባትን ኣብ ቦታ ስራሕ ብዘይርእይዎ ምቅርራብን ብመሳርሕቶም እናተፈልጠ ከደ። ሕሜታ'ውን ገንፈለ።

ፍቕሪ ብሌላን ብምልምማድን ዝፍጠር፡ ኣበይን መኣስን ከም ዘጋጥም ብናቱ ዉሽጣዊ ሕግታት ዝምራሕ'ዩ ዝመስል። ፍቕሪ ብዕዉት መንገዲ ክቕጽል ወይ ክሰናኸል ቦታን ግዜን ኣገዳሲ ጽልዋ ከይሃልዎም ኣይተርፍን። ነዚ ብዝምልከት ናይ ባርቢን ቶሚታን ዛንታ ፍቕሪ ገለ መልእኽቲ ገዲፉ'ዩ።

ሓደ መዓልቲ፡ ዳይረክተር ናይቲ ኩባንያ ጆን ሼላ፡ ንባርቢ ናብ ቤት ጽሕፈቱ ጸወዖ። ባርቢ፡ ከም ልሙድ ብዛዕባ ስራሕ ዝዛረቦ መሲልዎኳ እንተነበረ፡ ዳይረክተር ሼላ ግን ኣብቲ ትካል ዝነበረ ሕሜታ ሰሚዑ ብዛዕባ ዝምድንኡ ምስ ቶሚታ'ዩ ተወኪስዎ። ከምዚ ዝስዕብ ድማ በሎ፥

"ኣብ ቦታ ስራሕ ዝርአ ፍቕራዊ ርክባት፡ እሞ ኸኣ ሓላፊ ስራሕ ክንስኻ ኣብ ትሕቲኻ ምስ እትመሓደር ኣባል፡ ቅኑዕ ተግባር ኣይኮነን። ብፖሊሲ ትካልና ድማ ፍቑድ ኣይኮነን። እዚ ዝኾነሉ ምኽንያት ነቲ ኣብ መንጎ ዉልቃዊ ፍቕርን ዕላማ ስራሕን ክኸሰት ዝኽእል ናይ ረብሓ ግጭታት ንምዕጋት ወይ ንምእላይ'ዩ። ፍቕሪ ምስ መሳርሕቲ፡ ዘይግቡእ ሓለፋ ምግባር፡ ምልሕላሕ ቁጽጽር፡ ሕሜት፡ ኣብ መንጎ መሳርሕቲ ዉድድር ዝፈጥር፡ ንሃዋህው ስራሕን ዝምድናታት ሰራሕተኛታትን ተንኳፊ ብምኳኑ'ዩ ዘይድገፍ። ኣነ ከም ሓላፊ ድማ ነዚ ናይ ምእላይ ግዴታን ሓላፍነትን ኣሎኒ። ክልተ ኣማራጺ ኣሎካ። ንፍቕራዊ ርክባትካ ምስ ቶሚታ ምብታኽ ወይ ድማ መደብ ስራሕካ ክቕየር። ኣየናይ ትመርጽ?"



ፍቕራዊ ርክባት ባርቢን ቶሚታን ግን ኣየቛረጸን። እናዓሞቐኳ ድአ ከደ። ዳይረክተር ጆን ሼላ ምስ ላዕለዋይ ሓላፊ ናይቲ ኩባንያ ፓት ቦኒ ብሓባር ንባርቢ ዳግማይ ጸውዕዎ። ርክባቱ ምስ ቶሚታ ከቛርጽ ወይ ድማ ሓዲኦም ካብቲ ስራሕ ክባረር ምዃኑ ነገርዎ። ሓሲቡ ምርጭኡ ክነግሮም ድማ ሓበርዎ። ድሕሪ ሒደት መዓልታት ባርቢ፡ ክልቲኦም (ባርቢን ቶሚታን) ኣብ ስርሖም ክቕጽሉ ከም ዝመረጹ ነገሮም። ጆን ሼላን ቦኒን ነዚ መልሲ'ዚ ምስ ሰምዑ፡ "ፍቕራዊ ርክባትና ከነቛርጽ ኢና" ከም ዝበለ ተረዲኦሞ ነበሩ።

ድሕሪ ሰሙን፡ ባርቢ ብደረጃ ሓላፊ ኣብ ዝተዓደመሉ ወግዓዊ ናይ መዘናገዒ ግብጃ፡ ብገለ ጥቡብ ካልኣይቲ ናይ ዕድመ ወረቐት ብምርካብ፡ ንቶሚታ ሒዝዋ ምኻዱ ተረጋገጸ። በዚ ድማ ዓቕሊ ናይቶም ሓለፍቲ ተጸንቀቐ። ድሕሪኡ ባርቢ፡ ካብ ስራሕ ከም ዝተባረረ እትገልጽ ደብዳቤ ተቐበለ።

ሓደ ትካል ንሰራሕተኛ ክሰጉግ ዘኽእልዎ ምኽንያታት ብሕጊ ዕዮ ዝተነጸሩ ስለዝኾኑ፡ ባርቢ ብምኽንያት ፍቕሪ ካብ ስራሕ ክሰጐግ ኣይተቐበሎን። ስለዚ እቲ ጉዳይ ናብ ቤት ፍርዲ በጽሐ። ኣብ ቤት ፍርዲ ዝቐረበ ክርክር ኣብ ሱር ነገሩ ዘኪሓሕድ ኣይነበሮን። ስለዝኾነ ድማ እቲ ቀዳማይ ቤት ፍርዲ ንረብሓ ናይቲ ትካል ፈረደ። 'ባርቢ፡ ከፍቅር ነውሪኳ እንተዘይነበረ፡ ትካላትን ኩባንያታትን ድማ ጽቡቕ ሃዋህው ስራሕ ክፈጥራ ረብሓታት ኣለወን። ስለዚ ባርቢ መጠንቐቕታ ድሕሪ ምርካቡ ካብ ስራሕ ክባረር ግቡእ'ዩ' ክብል ወሰነ።

ጉዳይ ብይግባይ ናብ ዝለዓለ ቤት ፍርዲ ተሰጋገረ።

*ናይ ይግባይ መደምደምታ*

ምጉት ባርቢ ንጹር'ዩ። 'ፍቕሪ ኣበሳ ድዩ?' 'ብሰበብ ፍቕሪ ንሰብ ዕለታዊ ሕብስቱ ምኽላእክ ግቡእ ድዩ?' 'ትካላት ስራሕ ኣብ ግላዊ ጉዳይ ሰራሕተኛታት ኢደን ከእትዋ ክንድዚ ዕድል ምሃብከ መሰል ብሕትና ምግፋፍዶ ኣይኮነን?' 'ናይ ክልቲኡ ጾታ መንእሰያት፡ እንተ ንመርዓ እንተ ንዕርክነት ፍቕራዊ ርክባት ክምስርቱ ብሕጊ ኩልኩል ድዩ?' 'ሰብ ኣብ ዝኾነ ቦታን ግዜን ዉልቃዊ ጉዳያት ክህልዎ መሰሉዶ

ኣይኰነን?’ ‘ስለዚ ካብ ስራሕ ምስጓጉይ ቅቡል ኣይኰነን።’ ክብል ተማጕተ።

ባርቢ፡ ከምዚ ኢሉ ይከራኸር’ምበር፡ ፍቕሪ ኣብ ቦታ ስራሕ ቅቡል ምዃኑ ዝተፈርደሉ ኣጋጣሚ ከም መረዳእታ ኣየቕረበን። በቲ ኩባንያ ዝቐረበ ምጕት፡ ሰባት ኣብ ቦታ ስራሕ ፍቕሪ ከጋጥሞም ይኽእልዶ ኣይክእልን ዝብል ኣይነበረን። እቲ ዘከራኸረ “ፍቕሪ ኣብ መንጎ መሳርሕቲ ብሕልፊ ድማ ኣብ መንጎ ሓላፊ ስራሕን ኣባልን ብኸመይ’ዩ ክተሓዝ ዝግባእ?” ዝብል’ዩ። ምስ መን ትፋቐር፡ መኣስን ኣበይን ትፋቐር ብኣጋጣሚ ዝፍጠር ይኹን’ምበር ፍቕራዊ ርክባት ብባህሊ፡ ብቦታ ስራሕ ወይ ትምህርቲ፡ ብልማድ፡ ብኤቲክስ ዘይጸልዉ ኣይኰኑን።

እቲ ኩባንያ ብኣንጻሩ፡ ኣቐዲሞም ብኣብያተ ፍርዲ ዝተወሰኑ ጉዳያት ከም መረዳእታ ኣቕረበ። ኣብ ታሪኽ ኣብያተ ስራሕ፡ ኣብ መንጎ ሰራሕተኛታት ዝተመስረቱ ፍቕራዊ ርክባት፡ ንረብሓታት ዕዮን ትካልን ከይሃስዩ ኣብ ዘስግእሉ እዋን፡ ካብ መደብ ስርሖም ዝተቐየሩ ወይ ዝተሰጕጉ ሰራሕተኛታት ብዙሓት’ዮም ነይሮም። እቲ ኩባንያ፡ ነዞም ጉዳያት እዚኣቶም ከም ኣብነትን ሕግን እናጠቐሰ ኣንጻር ባርቢ ተማጕተ።

እቲ ኩባንያ ቀጺሉ፡ ኣብ ቦታ ስራሕ ብዘጋጥም ፍቕሪ፡ ብሕልፊ ድማ ኣብ መንጎ ሓለፍትን ኣባላቶምን፡ ንእተፍቅራ (ንእተፍቅሮ) ኣብ ብሉጽ ቦታታት ምምዳብ፡ ኣብ ዉልቃዊ ጸብጻብ ክብ ኣቢልካ ምግላጽ፡ ዘይግባእ ግንየ ምሃብ ይርአ። እዚ ብግዲኡ፡ ናይ ካልኦት ኣባላት ትሕምሕም ወይ ምጉርምራም ዝፈጥር፡ ኣብ መንጎ ሰራሕተኛታት ዉድድር፡ ቅንኢ፡ ምሕፍርፋፍ ዝምድና ዘስዕብ ወይ ከስዕብ ተኽእሎ ዘለዎ ምዃኑ ኣረደአ።

ኣብ ቦታ ስራሕ ዝምስረት ፍቕራዊ ርክባት ኩሉ ግዜ ንጹህ ፍቕሪ’ዩ ማለት’ዉን ኣይኰነን። ካብ 1970ታት ኣትሒዙ ዝተለለየ፡ ኣብ ቦታ ስራሕን ኣብ መኣዲ ትምህርትን ዝርአ ጾታዊ ምትካር (ጾታዊ ምትዓብ) sexual harassment ‘ዉን ነቲ ኣብ ነጻ ድሌትን ምርድዳእን ዝተመርኰሰ ጾታዊ ዝምድና ተመሲሉ’ዩ ዘስዕርር። ጾታዊ ምትካር ወይ ምትዓብ ማለት፡ ኣብ ቦታ ስራሕ፡ ኣብ ልዕሊ ደቀንስትዮ ንጾታዊ ርክብ ዝግበር ጸቕጥታት፡ ኣብ ኣብያተ ቤት ጽሕፈት ከይተረፈ ዝርአ ጾታዊ ርክባት፡ ወይ ዘይተደልየ ምትንኻፋት፡ ‘ኣነ ስለዘፍቅረኪ ስለምንታይ ዘይተፍቅርኒ’፡ ‘ብቆጸራ ንራኸብ እንተዘየሎ…..’ ዝብሉ ጸቕጥታት’ዮም። ካብኡ ሓሊፉ’ዉን ምእንቲ ክብረን ንዝጸንዓ ደቀንስትዮ ካብ ስራሕ ምብራር ወይ ዕቤት ምኽላእ ወይ ናብ ዝተሓተ መደብ ስራሕ ወይ ቦታ ምምዳብ ከም ዘጋጥም፡ ጉዳያት ቤት ፍርዲ ንምዉካስ ይከኣል። እዚ ድማ ኣድልዎ ዝተባህለ ግህሰት መሰል ዘስዕብ’ዩ። ካብ ከምዚ ዝተጠቐሰ ሳዕቤናት ክድሕና ልኡምነት ኣርእየን ነብሰን ዘሕሰራ ደቀንስትዮ’ዉን ኣይወሓዳን። ነተን ክረብሓ ኢለን ኣንስታዊ ባህረተን ዝጥቀማን ከም ሕርያ ዝወሰደኦን ገዲፍና ማለት’ዩ!

ሰብ ሓዳር ኣብ ሓደ ክፍሊ ተመዲቦም ከይሰርሑ ዝኽልክል ሕጊ ዘለወን ኩባንያታት ወይ ትካላት’ዉን ኣለዋ። ብሕልፊ ድማ ሓደ መጻምድቲ፡ ሓላፊ ናይቲ ካልእ መጻምድቲ እንተኾይኑ ማለት’ዩ። እተን ትካላት ዘቕርበኦ ምኽንያት ድማ ብመጀመርያ ‘ካብ ናይ ስራሕ ኤቲክስን ባህልን ዝወጽአ ምትሕልላይን ምጥቕቓምን ከስዕብ ይኽእል’ዩ’ ዝብል ክኸዉን ከሎ፡ ካልኣይ ድማ እቶም ሰብኣይን ሰበይትን ኣብ ገዝኦም ሰላም ዘይብሎም እንተኾይኖም ነቲ ናይ ገዝኦም ህልኽ ኣብ ቦታ ስራሕ ከርእይዎ ይኽእሉ’ዮም’ ዝብል’ዩ። እንተኾነ ነዚ መጕት’ዚ ዘይቅበሉ ድማ ብዙሓት’ዮም።

ብዓቢኡ ግን እዚ ኣብዚ ጽሑፍና መዛረቢ ኰይኑ ዘሎ ኩባንያ፡ ኣብ ቦታ ስራሕ ብዛዕባ ዝርአ ፍቕሪ ንጹር ዉሸጣዊ ሕጋጋት ነይርዎ’ዩ። እቲ ሕጊ፡-

‘ዝኾነ ሓላፊ ወይ ሱፐርቫይዘር፡ ኣብ ትሕቲኡ ምስ እትርከብ ሰራሕተኛ ጉዳይ ፍቕርን መርዓን ምስ ዘበጋግስ፡ ኣብ ልዕሊኡ ንዝርከቡ ሓለፍቲ ከፍልጥ ግዴታ ይህልዎ። እዚ ጸብጻብ’ዚ ዝበጽሖም ሓለፍቲ ድማ ረብሓታት ትካል ዘይጕድኣሉ ምትዕርራይ ወይ ኣመዳድባ ይገብሩ’ ዝብል’ዩ።

ስለዚ ባርቢ ኣብቲ ናይ ይግባይ ቤት ፍርዲ’ዉን ኣይተዓወተን። ካብ ስራሕ ምብራሩ ቅኑዕ ምንባሩ’ዩ ተወሲኑ።

* * *

ኣብ ላዕሊ ዝረኣናዮ ጉዳይ፡ ማለት ፍቕሪ ወይ ዕርክነት ኣብ ቦታ ስራሕ፡ ኣብ ሃገርና’ውን ኣብ መንግስታዊ ትካላት ይኹን ኣብ ብሕታዊ ትካላት ዝውቱር’ዩ። ደቂ ተባዕትዮን ደቀንስትዮን ሓቢሮም ንነዊሕ ግዜ ኣብ ዝሰርሕሉ መንግስታዊ ይኹን ብሕታዊ ትካላት ብስሕበት ዝመጽእ ፍቕሪ ወይ ኣብ ፍረ ዘይበጽሕ ዕርክነትን ዙረትን ክርአ የጋጥም’ዩ። እቲ ፍቕሪ ኣብ መንጎ ተራ ሰራሕተኛታት ንሓድሕዶምን ወይ ኣብ መንጎ ሓለፍትን ኣባላትን ክኸውን ይኽእል። ከምዚ ዓይነት ውልቃዊ ዝምድናታት፡ ብሕልፊ ድማ ብስም ፍቕርን ዕርክነትን ዝረኣዩ ፍሉያት ረብሓታት ወይ ጸቕጥታት፡ ንዝምድና ሰራሕተኛታትን ንኣፍራይነት ትካልን ከይዕንቅፉ ብኸመይ ይተሓዙ ዝብል ሕቶ መልሲ ዝደሊ’ዃ እንተኾነ፡ ሓደን ኩሉ ዘሰማምዓሉን መልሲ ንምርካብ ኣይከኣልን ይኸውን።

ንፍቕሪ ብዝምልከት ሓደ ካብ ወርቃውያን ሕግታት ኣብያተ ዕዮታትና እንታይ ክኸውን ይግባእ? ኣብ ቦታ ስራሕ ፍቕሪ ምኽልካል? ፍቕሪ ንዝሓዞ ካብ ስራሕ ምብራር? ወይ ኣብ ቦታ ስራሕ ምፍቃርን ምትዕርራኽን ከም መሰል ክርአ’ሞ፡ ኣብያተ ስርሓት ናይ ፍቕሪ፡ ወረ ፍቕርን ጾታዊ ርክብን ባይታ ክኾናን ሃዋህው ስራሕ ክበላሾ ‘ከሎን ተዓሚትካ ሰኽ ምባል? ወይ ፍቕርን ዕዮን ዝፈላለየሉ ኣገባብ እንተሃልዩ ሃሰስ ምባል? ንጾታዊ ምቅርራብ ብዝምልከት ወርቃዊ ናይ ዕዮ ሕግና እንታይ ክኸውን ኣለዎ?

ባህልን ስነጥበባትን

# ወግዒ መንእሰይ
# ምስ ደራሲ ተስፋዬ ገብረኣብ



ነሓሰ 1968 ኣብ ቢሾፍቱ - ኢትዮጵያ ተወሊዱ። ወለዱ ካብ "ገዛሕድሩ" ኣብ ከባቢ መንደፈራ ትርከብ ገጠር ናብ ኢትዮጵያ ዝተሰዱ፡ ሓረስቶት'ዮም ነይሮም። ኣብ ኣዲስ ኣበባ ኣብ ዝነበረሉ እዋን ንኽልተ ዓመት ሓላፊ ፕረስ ኮይኑ ድሕሪ ምስራሕ፡ ቀጺሉ "እፎይታ" ናይ ዝተባህለት መጽሔትን ጋዜጣን ዋና ኣሰናዳኢ ብምዃን ንነዊሕ እዋን ሰሪሑ።

ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን መነባብሮኡ ኣብ ኤርትራ ኾይኑ፡ ምሉእ ግዜኡ ኣብ ምንባብን ምጽሓፍን የሕልፎ። "ኣብ ዝቕጽል ዘበን ሂወተይ፡ ኣብ ዓመት ሓደ ትርንዕ ዝበለ መጽሓፍ ከበርክት ክጽዕር'የ" ዝብል ተስፋዬ፡ ዛጊት ሸሞንተ መጻሕፍቲ ኣሕቲሙ ኣሎ። "የቡርቃ ዝምታ"፡ "የጀሚላ እናት"፡ ከምኡ'ውን እዛ ሓዳስ መጽሓፉ "የኑረነቢ ማህደር" ናብ ትግርኛ ተተርጒመን ንሕትመት ተዳልየን ኣለዋ። ኣቐዲሙ ካብ ዝጸሓፈን መዘክራት፡ "የጋዜጠኛው ማስታወሻ" ናብ ትግርኛ ተተርጒማ ንንባብ በቒዓ'ያ። ካብ ስርሓት ስነ-ጽሑፍ ደራሲ፡ ኣብ ዝመጽእ ዓመት ክትሕተም ትጽቢት ዝግበረላ ኣብ ኢትዮጵያ ድምጺ ዝፈጠረት "የቡርቃ ዝምታ" ዝተባህለት መጽሓፉ፡ ናብ ቋንቋታት ኦሮሚፋ፡ ትግርኛን እንግሊዝን ተተርጒማ ትርከብ።

መጽሔት መንእሰይ ነዛ ሓዳስ መጽሓፉ "ማህደር ኑረነቢ" ኣጋጣሚ ብምግባር፡ ብዛዕባኣን ሓፈሻዊ ናይ ድርሰት ስርሓቱን ኣመልኪታ ምስ ደራሲ ተስፋዬ ገብረኣብ ወግዒ ኣካይዳ ኣላ። ነዛ ሓዳስ መጽሓፉ ክነብዋን ከስተማቕርዋን ዕድል ዝረኸቡ ዓማዊል ጽሑፋቱ፡ ብዛዕብ'ታ መጽሓፍ ዘለዎም ሓጺር ርእይቶን ሕቶን፡ ብወገኑ ዝተዋህበ መልስን እውን ቀሪቡ ኣሎ። ኣብ መወዳእታ ድማ ን"ማህደር ኑረነቢ" ዓቂቡ ናብ ሕትመት ምስ ዘብቅዐ ኣቶ ደበሳይ ገብርኤል ዝተኻየደ ሓጺር ዕላል ስዒቡ ኣሎ። ሰናይ ጻንሖት፥

**"ኣራንሽን ባናናን ጥራሕ ዘይኮነ መጽሓፍ ሒዝካ ምብጻሕ'ውን ክልመድ ኣለዎ"**
ተስፋዬ ገብረኣብ

**• መጽሓፍ "ማህደር ኑረነቢ" ንጉዳይ ኤርትራ ኣመልኪትካ ዘዳለኻያ ፋልመይቲ መጽሓፍካ'ያ ዶ ክንብላ ንኽእል?**

- ማሰለ።

**• ናይ ቅድም ጽሑፍትካ ኣብ ጉዳይ ኦሮሞ ዘተኮሩ እዮም ነይሮም። እንታይ እዩ ምስ ህዝቢ ኦሮሞ ዘተኣሳስረካ ነገር? ብኸመይ ወይ ካበይ ዝመጸ እዩ?**

- ኣብ ማሕበረሰብ ኦሮሞ ተወሊደ ስለዝዓበኹ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ሽሕኳ ኤርትራዊ እንተኾንኩ፡ ኑብሰይ እንተላይ ከም ኦሮሞ ገይረ እየ ዝወስዶ። ብመሰረት ባህሊ ሞጋሳ፡ ኣብ ዋሺንግተን ዲሲ ኣብ ማሕበረኮም ኦሮሞ ዜግነት ወሲደ፤ "ጉዳ" ዝብል ናይ ክብሪ ስም ተዋሂቡኒ ኣሎ። ቅድሚኡ'ውን ኣብ ኣውሮጳ "ኦቦ" ዝብል ናይ ክብሪ መዓርግ ረኺበ ነይረ እየ። ንኽልቲኦም ያታዊ ናይ ክብሪ ስም፡ መዓርግን ባርኾትን ብኽብሪ ተቐቢለዮም ኣለኹ።

**• ብሕጊ፡ ኦሮሞ ኴንካ ኣለኻ ማለት ድዩ?**

- ብጥንታዊ ባህልን ወግዕን ኦሮሞ፡ ኦሮምያ መዓርግ (Lammii Oromiyaa) ወሲደ ኣለኹ።

**• ቅድሚ ሕጂ በዚ ኣገባብ ናይ ክብሪ መንነት ዝወሰደ ሰብ ኣሎ?**

- ብዙሓት ኣለዉ። ካብ ኤርትራውያን ግና ኣነ ካልኣይ እየ። ፕሮፌሰር ኣስመሮም ለገሰ ቅድመይ "ሃዩ" ዝብል ስም ወሲዱ'ዩ። ኣብ ማሕበረሰብ ኦሮሞ ልዑል ደረጃ ክብሪ'ዩ ዘለዎ።

**• ካብ ፖለቲካዊ ውድባት ኦሮሞ ናይ ሓዲኡ ኣባልዶ ኴንካ ኣለኻ?**

- ኣይኮንኩን።

**• ጸላኢ ኣምሓራ'ዩ ኢሎም ዝገልጹኻ ኣለዉ። እንታይ ትብል?**

- ተራ ፕሮፖጋንዳ እዩ። ጥዕና ዘለዎ ሰብ ንሓደ ህዝቢ ብጅምላ ክጸልእ ኣይክእልን እዩ። ኣብ ጽሑፋተይ ዘልዕሎም ሓቅታት ንገለ ወብሩናት ሰባት ክዕርዕሮም ይኽእል'ዩ። ኢቶም ስመይ ዘጸልሙ'ውን ንሳቶም እዮም። "የቡርቃ ዝምታ" መጽሓፈይ እንተላይ ንህዝቢ ኣምሓራ ተገድስ ምኳና'ዩ ዝርደኣኒ። ኣብ "የቡርቃ ዝምታ" ኣኖሌ ዋቆ ዝዘረቦም ዝበሎ ቃላት ሕጂ ክፍጸሙ ንርእዮም ኣሎና።

**• ኣብጋግካ መጽሓፍ "ማህደር ኑረነቢ" ከመይ እዩ?**

- ኣብ መእተዊ ናይ'ታ መጽሓፍ ተገሊጹ ኣሎ። ደብሳይ ጉብርኤል ዝተባህለ ሰብ ንነዊሕ ዓመታት ኣብ ሳንዱቕ ሓጺን ተቐሚጡ ዝጸንሐ ሰነዳት ሒዙ ናባይ ብምምጻኡ፡ ነዚ መጽሓፍ መበገሲ ሓሳብ ክረክብ ኣኽኢሉኒ።

**• ኑረነቢ መን'ዩ? ሓፈሻዊ ትሕዝቶ ናይ'ዛ መጽሓፍ ስለምንታይ "ማህደር ኑረነቢ" ኢልካ ከም ዝሰመኻያ እውን ክተብርሃልና**

- ኑረነቢ ብሰንኪ ብርቱዕ ደርቂ ብ1890 ካብ ፋና - ሓልሓል ቦገስ ናብ ባጽዕ ዝተሰደ ኣስላማይ ብሌናይ እዩ። ድሕሪኡ ካብ መግዛእቲ ጥልያን ዝሸፈተ ሰብ'ዩ። ክልተ ደቁ ምስ ናይ ፈረንሳ ሚስዮናውያን ዓብዮም። እቲ ቀዳማይ ወዱ (ኣድም ኑረነቢ) ኣብ ናይ ጥልያን ምምሕዳር ጸሰጣ ተቖጺሩ ክሰርሕ ጀሚሩ። እቲ ካልኣይ (እድሪስ ኑረነቢ) ድማ ምስ ባዕዳዊ መግዛእቲ ጥልያን ተዓሲቡ፡ ኤርትራውያን ሒዙ ናብ ሊብያ ዝወፈረ'ዩ። ክልቲኦም ደቁ ተመርዕዮም ምስ ወለዱ፡ ናብ መቓድሾ ተመዲቦም ከዱ። እቲ እዋን ጥልያን ንኢትዮጵያ ክትወርር ዘድሊ ምድላዋት ገይራትሉ ዝነበረት ነበረ። ጉብርኤል ኤድሞንዶ፡ ወዲ ወዱ ንኑረነቢ ኣብ ናይ ኢትዮጵያ ናይ ስለያ ስራሕ ክሰርሕ ይጅምር። ተታሒዙ ሞት ይፍረድ። እቲ ታሪኽ ብኸምዚ ክሳዕ 1990 ይበጽሕ።

እታ መጽሓፍ "ማህደር ኑረነቢ" ዝብል ስም ዝሃብኩሉ ምኽንያት፡ እቲ ታሪኽ ናይ ኑረነቢ ናይ በይኑ ስለዘኾነ ዘይኮነ፡ እቲ ዝቕጽል ታሪኽ ብደቂ፡ ደቂ ደቂ ኑረነቢ ስለዝፍጸም'ዩ። ኣብ ሰፍሓት ታሪኽ እንተመጺእካ፡ ካብ ናይ ኑረነቢ ናይ ጉብርኤል ኤድሞንዶ ይበዝሕ። ንታሪኽ ኣርባዕቲኦ ወለዶ ብናይ ኑረነቢ ክጽውዖ መሪጸ።

**• ካብ ደብሳይ ዝረኸብኩዎ ሰነድ ክንደይ ሚእታዊት ናይ'ቲ መጽሓፍ ሸፊኑልካ?**




- ብሚእታዊት እኳ ኣይሰላዕክዎን። ምስ ሓፈሻዊ ትሕዝቶ ናይ'ቲ መጽሓፍ ክነጻጸር እንተኾይኑ ብገምጋም ካብ 10% ወይ 15% ዝሓልፍ ኣይኮነን። እቲ ዝተረፈ ቃለመጠይቕ ብምኽያድን ካልእ መወከሲ ሰነዳት ፈቲሸ ብዘረኸብኩዎ ሓበሬታን'ዩ ተኻፊዱ። እቲ ናይ ምምላእ ዕማም ኣዝዩ ኣድካሚ እዩ ነይሩ። ብዙሕ ኩዕታ ክገብር ሓቲቱኒ። ኑቲ ዝነደለ ንኽሞግልእ ኣብ ዘይክእለሉ ደረጃ ዝበጸሕኩ ኮይኑ ዝተሰምዓኒ ተስፋ ዝቝረጽኩሉ ግዜ'ውን ነይሩ'ዩ። ኣሕታሚ ደብሳይ ጉብርኤል ኩሉ ዝሓተትክዎ ዘማልእ ሞራል ዝሁብ ስለዝነበረ ግን፡ ንኹሉ ጸገማት ሓሊፋ እታ መጽሓፍ ኣብ መፈጸምታ ክትበጽሕ ክኢላ።

**• መጽሓፍ "ማህደር ኑረነቢ" ኣብ ኤርትራ ተሓቲማዶ?**

- ኣብ ኤርትራ ኣይተሓትመትን። ኣብ ኣመሪካ'ያ ተሓቲማ። ትርጉም ትግርኛ ቀዲሙ ክሕተም'ዩ ነይሩ ሓሳበና።

ኣይሰለጠናን። እቲ ናይ ኣምሓርኛ ቀዲሙ ምሕታሙ ዘይተርፎ ካብ ኮነ፡ ቀዳምና ኣብ ኣመራ ኣሕቲምና ኣብ ኣመራ ክንዝርግሓ መሪጽና። ምስ ኣሕታሚ ናብ ኣመራ ብምኻድ ድማ ኣብ ውሽጢ ኣርባዕተ ወርሒ ኣሕቲምና ዘርጊሕናዮ።

**• ኩነታት ዝርጋሐ ከመይ ነይሩ?**

- ከምቲ ልሙድ ጸቢቕዩ ነይሩ። ናብ ክፍላተ-ሃገራት ሕ.መ.ኣመራ እናዝርናን ኣብ ኣማዞንን ዘርጊሕናዮ። ገለ ጸላእቲ፡ እታ መጽሓፍ ንኸይትሸየጥን ከይትንበብን ናይ ዘለዎም ጎስጉሶም ነይሮም'ዮም። ኣብ ፈቐዶ ድኳናት ሓቢሻ እናኸዱ፡ "ነዛ መጽሓፍ እንተሸጢኩማ ካብ ድኳንኩም በርበረን ጣይታን ኣይንዕድገልኩምን ኢና" እናበሉ ከፈራርሁ ፈቲኖም። ኣይሰርሓሎምን። እታ መጽሓፍ ኣብ ድኳናት ኣመራብን ኣውሮጳን ተዘርጊሓ'ያ። ኣብ ዘኸደክወን ክፍለሃገራት ኣመራውን እኹል ሰብ ኣብ ዝተረኸበሉ ኢጋጥሚታት ጽንበል መመረቕታ ተኻይዱላ እዩ። ብሓፈሻኡ ዝርጋሐኣ ዕውት'ዩ ነይሩ። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ኣብ ምጽፋፍ ትርጉም ትግርኛን እንግሊዝን ናይ'ታ መጽሓፍ ተጸሚድና ኣሎና። ቀልጢፉ ክሰልጠና ተስፋ ንገብር።

**• ኣስመራን ኣዲስ ኣበባን፡ ኤርትራን ኢትዮጵያን ኣብ ሓደ እዋን ምምስራተን ኣብ'ዚ መጽሓፍካ ገሊጽካዮ'ለኻ። ክሳዕ ክንደይ ብመርትዖ ዝተደገፈ'ዩ?**

- ጸቡቕ ኣስተብሂልካ'ለኻ። ኤርትራን ኢትዮጵያን፡ ኣስመራን ኣዲስ ኣበባን ብዘዕባ ኣብ ሓደ እዋን ምምስራተን ብወግዒ ዘይተገልጸ ሓቂ እዩ። ብዘዕባ ታሪኽ ዞባና (ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ) ዳግም ብዝተጸንዐ ውድዓዊ ኣገባብ ክጽሓፍ ዘለዎ ምኽንያቱ ዘርቲብ ኣይተሓን። ሃጸይ ሃይለስላሴ ንምዕራባውያን ጸሓፍቲ ብፐገዙብ እናዓሰቡ፡ ብዘዕባ'ዚ ዞባ ዝምልከት ሓበሬታ ንኽጽሓፉ ይሰርሓሉ ምንባሩ ፍሉጥ ሓቂ'ዩ። ተመሃሮ ኣብ እዋን ቁልዕነቶም ኑቲ ዝተፈብረኸ ዝምልከት ታሪኽ ወይ ጽውጽዋይ ከም ሓቀኛ ታሪኽ ገይሮም ኣብ ክፍሎም ይመሃርዎ ከም ዝነበሩ ይዝከር'ዩ እዩ። ኣቡኑት ኣደ ኢትዮጵያ (እናት ኣገር) ዝብል ዝውቱር ኣበሃህላ ኣሎ። "ኤርትራ ካብ ኣዲኣ ኢትዮጵያ ተፈንጺላ" ዝብል ዘረባ ክሳዕ ሕጂ ይስማዕ እዩ። ይኹን'ምበር ታሪኽ እንተፈንጺልና፡ ኢትዮጵያ ኣደ ክትከውን ዘኽእላ ኣቃውማ ኣይነበራን። ኣደ ክበሃል ከሎ በዮናይ መልክዑ፤ ብዕድመ እንተኾይኑ፡ እኳ ደኣ ኤርትራ እያ ቀዲማ ተመስሪታ። መሳፍንቲ ሸዋ ንኻዕ ርእሶም፡ ብኸመይ ንኤርትራ "ኣደ" ክኸብሩላ ከም ዝኸኣሉ ንጹር መብርሂ የብሎምን። ኢትዮጵያ ናይ ኤርትራ ኣደ እትኾነሉ ዝኾነ ሞራላውን ታሪኻውን ልዕልና የብላን። ስርዓታት ኢትዮጵያ ንኤርትራ ን30 ዓመታት ኣመሓዲሮማ ምንባሮም ፍሉጥ ነገር እዩ። ኣብ ውሽጢ'ዚ 30 ዓመታት እንታይ ገይሮም ኢልና ስዒርት እንተገናዘብልና፡ ብግቡእ ዝተመዝገበ ልዕሊ 24,679 ዘይተመዝገበ'ውን ልዕሊኡ ዝግመት ገበር ከም ዝረሸኑን ቁጽሮም ብልክዕ ዘይተመዝገበ ኣባይቲ ከም ዘንደዱን ከተማታት ከም ዘዕነዉን ኢና ሓበሬታ ንረክብ። መዓስን ብኸመይን ደኣ እያ እሞ ኢትዮጵያ ኣደ ኤርትራ ዝኾነት? ብዓይኒ ታሪኽ፡ ቋንቋ፡ ዕድመ እንተተራእዩ ሃገራት ሸዋ ኣደ፡ ኣቦ፡ ኣቦሓጎ ክኾኑ ኣይክእሉን።

**• መጽሓፍ ኑረቢ ብኸመይ ብሶፍት ኮፒ ክትዝርጋሕ ክኢላ?**

- ካብ ምሕር ናይ ምንባብ ህንጥዩት ሰሊኻ ክትከውን ትኽእል'ያ። ብዘኾነ እታ መጽሓፍ ኣብ መውዳእታ ወርሒ ጥቅምቲ ኣብ ኣስመራ ብመልክዕ መጽሓፍ ክትዝርጋሕ ስለዘኾነት፡ ዋላ እቶም ብሶፍት ኮፒ ብዘይ ሕጋዊ ኣገባብ ዘለብዎ እውን ዓዲጎም ኣብ ኩቦሐ ገዘኦም ክቕምጥዋ ሞራላዊ ግዴታ ዘለዎም ኮይኑ እስመዓኒ።

**• መጽሓፍትኻ ሓንሳእ ምስ ጀመርካዮም ኣቋርጾም ኣይመጽንብን'ዩ። እዚ ናይ ብዙሓት መጽሓፍትኻ ዘንበቡ ርእይቶ እዩ። ብዘዕባዚ ዘሎካ ርእይቶ . . .**

- ኣነ ንባዕለይ ትገ'ህ ኣንባቢ ኣይኮንኩን። ጀሚረዮ እንድሕሪ ዘይማእሚኣኒ ዓቕለይ'ዩ ዘጽብበለይ። ክቖጽሎ እንተኾይኑ ዓትዒቱ ዝሕዘ ነገር ክህሉ ክኽእል ኣለዎ። ገላጺን ቀሊልን ቃላት፡ ሓጺር ዓረፍተነገር፡ ዋሕዚ ዘለዎ ዓንቀጽ፡ ልቢ ዘንጠልጥል ትሕዝቶ ክህልዎ ኣለዎ። መጽሓፍ ኩዳሉ ከለኹ፡ ሓደ ምዕራፍ ጽሒፈ ምስ ወዳእኩ ተመሊሰ ኣንብቦ እየ። ንዓይ ተመሊሱ እንተኣሰልቺዩኒ፡ እንደገና ብኻልእ ቅዲ ወይ ኣገባብ ክጽሕፎ እፍትን። እዚ ምስጢር ጥቡብ ኣጸሓሕፋ ክበሃል ይኽእል ይኸውን ደዩ ኣይፈልጥን . . . እንድዒ . . . እቲ ጭብጥ ክዉንነት እንታይ ምኻኑ ኣይፈልጦን'ዩ። እዚ ዝበልክዎ ግና ኣብ ኣፈይ'ውን ዝበሉኒ ኣለዉ።

**• ደራሲ እንተዘይትኸውን ኔርካ እንታይ ምኾንካ?**

• እንድዒ! ንፋዕ ሓረስታይ ክኸውን እኽእል ከም ዘይነበርኩ ግና እርድኣኒ'ዩ። ናብ ጉዝሕድና ብምኻድ፡ ብዘዕባ ድሕረ-ባይታ ወለደይ ኣጣይቐ እፈልጥ'ዩ። ንገለ ካብ ኣዝማድ መዘናታተይ፡ "ኣቦይ ካብኹም ተፈልዩ ስለምንታይ ናብ ሰደት ኣምሪሑ፧" ኢለ ምስ ሓተትክዎም፡ "ጉብረኣብ ሃብተጽዮን ናብራ ሓረስታይ ኣይፈቱን'ዩ ነይሩ። ብሕልፊ ድማ ጻህያይ ስሙ'ያ ነይራ፡ ኣብ እዋን ጻህያይ ለሚ ጸባሕ ክብል ጸሓይ ትዓርቦ ነይራ። እዋን ጻሕያይ እንተመጺኡ፡ ቀጨውጨው'ዩ ዝብሎ። ኣሕዋቱ ብሓይሊ ንቲኖም'ዮም ናብ ግራት ዘምጽእዎ ነይሮም። ክረምቲ እንተኣትዩ፡ ጉዳይ ጻህያይ ክሰዕብ ስለዘኾነ ህወክት ይጀምሮ። ቁይቅን ወቖሳን ምስ በዚሖ ንኹሉ ናይ ገጠር ነገር ራሕሪሑ ናብ ከተማ ኣትዩ።" ኢሎም ገሊጾምለይ። ኣቦይ ሰቓተኛ ምንባሩ እዝክር። ንፋዕ ኣዘንታዊ ምንባሩ'ውን ጭቡጢ ኣሎኒ። ቁልዓ እንከለኹ ብዘዕባ ኣቃውማ ቀርኒ መሬት ጉዝሕድና ዘዕልለኒ፡ ብኣካል መጺኡ ምስ ረኣኽዎ፡ ቅጅል ኢሉኒ። "ቀርኒ ላም ዝመስሉ እምባታት" ክብለኒ እንከሎ ትዝ ይብለኒ።

**• ኣቦይ ጉብረኣብ ብዘዕባ መጽሓፍትኻ ኣፍልጦ ኣለምም ድዩ?**

- ኣንቢቡ ኣይክእልን'ዩ። ብዙሕ ዝግደሶ'ውን ኣይኮነን። መጽሓፍተይ ዘንበቡ ሰባት ግና ብዘዕባ እንታይ ከም ዝጸሓፍኩ ከም ዘዕለልዎ ሰሚዐ ኣለኹ።

**• ናብራ ኣብ ኤርትራ ከመይ ረኺብካዮ?**

- ጥዑም'ዩ። ከማይ ንዘኣመሰለ ደራሲ ካብ ኤርትራ ወጻኢ ኣብ ካልእ ክነብር ኣጸጋሚ እዩ። ምናልባት ህዝቢ ኦሮሞ ወናኒ መሬሕኑቱ ምስ ኮነ ናብ ቢሾፍቱ ገጸይ ክዘውር'የ።

**• ኣብ ኤርትራ ኣዕሩኽትኻ መመን'ዮም?**

- ብዙሓት'ዮም።

**• ሓደ ሰብ ርጅሕ እንተተባሂልካ ኸ?**

- ኣቦ ገመቹ ኢየና። ኣብ ሰሙን ሓደ ግዜ ተራኺብና፡ ናብ ኣኽራናት ምብራቕ ገጽና

ኢና ንዕዘር።

**• እንታይ ተዕልሉ?**

- ክንድ’ቲ ኣይኮነን። ብዛዕባ ቃልሲ ህዝቢ ኦሮሞ ኢና ሓበሬታ ንለዋወጥ።

**• ብታሪኽ ሓዘል ልብወለድ ድርሰት ጌርካ ታሪኽ ክተመሓላልፍ ይከኣልዶ ማለትካ?**

- ሓደገኛ’ዩ። ሓቀኛ ታሪኽ ብቐጥታዕ ብኸምቲ ዝበሮ ክትገልጾ እዩ እቲ ዝሓሸ። ኣብ ሓቀኛ ታሪኽ ተሞርኪስካ፡ ታሪኽ ሓዘል ድርሰታት ልብወለድ እንተተጻሒፉ፡ ኣንባቢ ኑቲ ልብወለድ ካብቲ ሓቀኛ ታሪኽ ክፈልዮ ስለዘይክእል ኪጋጊ ይኽእል’ዩ። ሓቀኛ ታሪኽ ብትኽክል ከም እተጻሕፈ ኣብ ዘይትፈልጠሉ ኩነት፡ እቲ ልብወለድ እንተቐዲሙ ታሪኽን ትረኻን ተሓዋዊሶም ኪጋጹ ይኽእሉ’ዮም። ኣቐዲሙ እቲ ሓቀኛ ዛንታ እንተተጻሒፉ ግና ጸገም የለን።

**• ቀንዲ ትሕዝቶ መጽሓፍ “የጀሚላ እናት” ኣሕጽር ኣቢልካ ክትገልጸልና**

- እኩብ ሓጻርቲ ትረኻታት ዝሓዘት መጽሓፍ’ያ። ኣብ ውሽጣ “የጀሚላ እናት” ዝብል ሓደ ታሪኽ ኣሎ፤ ኣዲኡ ንሃጸይ ሃይለስላሴ የሸእመቤት ብዝብል ስም ጥራሕ’ያ ትፍለጥ ነይራ፤ ሓቀኛ ስማ ጀሚላ ዓሊ ገመቹ ምዃኑ እያ ትነግር። እቲ ቀንዲ ጉዳይ፡ እቲ ስርዓት ዋላ ንንጉስ ከይተረፈ ጸቒጢ ይገብር ከም ዝነበረ ንምዝኽኻር እዩ።

**• ብዛዕባ’ተን ሰለስተ ናይ መዛኩር መጻሕፍትኻ’ውን ሸፈፍ ክንብለን**

- ፖለቲካዊ ጉዳያት፡ ታሪኽን ስዕሓፍን ተሓዋዊሶም ዝቐረብለን ስርሓት’የን። ብሓሓጻርቲ ትረኻታት ስለእተጻሕፉ ኣናይ ጉዝእ ርእሰን ፍሉይነት ኣለወን።

**• “ሓቂ ምጽሓፍ’ዩ ዝበርኽ” ኢልካ ኔርካ ኣብ ሓደ ቃለመሕትትት፤ የዋጽእ ድዩ? ብሰንኪ ጽሑፋትካ ኣብ ሂወትካ ዝተፈጥረ ስግኣት ኣሎዶ? ኣብዚ ዘሎናዮ መድረኽ፡ ከመይ ዝበለ መጽሓፍ ንሕብረተሰብና ዚያዳ ዘገድሶ ኮይኑ ይስመዓካ?**

- ሓቂ ምጽሓፍ ኣብ ጸገም ክሸመካ ይኽእል’ዩ፤ ግና ኸኣ ክኸውን ዘለዎ እዩ። ብሰንኪ ጽሑፋተይ ብዙሕ ጸገማት ኢጋጢሙኒ እዩ። ረደየ ዝኣተኽዎ ስለዝኾነ ግና ንድሕሪት ዝብለሉ ምኽንያት የብለይን። ኣብ’ዛ ሓንሳእ ምስ ከድና ዘይንምለሰላ ዓለም፡ መንፈሰካን ውሽጥኻን ዝመርሓካ ነገር ጌርካ ክትሓልፍ ዚያዳ ዕግበት ዘለዎ ኮይኑ እስመዓኒ።

ኣብ ገለ እዋን ድርሰታት ልብወለድ ንመዘናግዒ ጽቡቕ ነይሮም’ዮም። ኣብዚ ዘለናዮ መድረኽ ግና ሰቡት ንመዘናግዒ ማእለያ ዘይብሉ ኣማራጺታት ይረኽቡ ስለዘለዉ፡ ንሕብረተሰብ ኣብ ታሪኽ፡ ባህልን ክብርታትን፡ ውልቀ ታሪኽ፡ ኣብ ፖለቲካን ፍልስፍናን ዘተኮሩ ጽሑፋት ዚያዳ ዘገድሱ ኮይኑ እስመዓኒ።

**• “ተራሮችን ያንቀጠቀጠ ትውልድ” ውጽኢት ስራሕካ እዩ፤ ኣብኡ ብዛዕባ ኣማውታ መሓሪ ተኽለ (ሙሴ) ኣካታዒ ዝኾነሉ ምኽንያት እንታይ እዩ?**

- ብዛዕባ ኣማውታ ሙሴ ዛጊት ኣከራኻሪ ጉዳይ ኮይኑ ጸኒሑ ኣሎ። ኣነ ኣብ ውሽጢ ኢትዮጵያ ከለኹ’የ ጽሒፈዮ። እዞም ሕጂ ዝቃወሙ ዘለዉ፡ ሽዑ ምንም ድምጺ ኣየስምዑን። ብዛዕባ ጉዳይ ሙሴ ጽሒፈ ኣብ ዘሕተምኩሉ ምስ ኤርትራ ዶባዊ ግጭት’ውን ኣይጀመረን እዩ ነይሩ። ኣምባሳደር ኣውዓሎም ወልዱ ብኽፉት ምስ ነገረኒ እየ ጽሒፈዮ። ጉዳይ እንተዛልይዎም እውን ምሳይ ዘይኮነ ምስቲ ኣምባሳደር እዩ ክኸውን ነይርዎ። ካልእ ዘየለ ታሪኽ ክትፈጥር ግቡእ ኣይኮነን። ዝኾነ ዘጋጥም ነገር ምስ ሻዕብያ ከተኣሳስርዎ ከም ልምዲ ወሲዶሞ ኣለዉ።

**• ብዛዕባ ሰበስልጣን ወያኔ ገለ ሓበሬታ ክትህበና**

- እምባታት ዘከቻንቒ ዝበሩ ተጋደልቲ፡ ቡበሽጣርኦም ኣብ ስርቅን ዝምታን ጺጋታት ናይ’ታ ሃገር’የም ተዋፊሮም ዘለዉ። ልዕሊ ዓቕናም ይሰርቁ ስለዘለዉ፡ ከም ናይ በዓል ሞቡቱ ሰሰኮ ከይተጠቕምሉ ተብታቲሉ ክጠፍእ ምዃኑ ፍሉጥ’ዩ። ጺጋታት ሃገር ኣይንዕኦም ኣይንህዝቦም ብላሽ የጥፍእዎ ኣለዉ። ደንቨር (ኣመሪካ) ብሓደስቲ ሃብታማት ወያኔ እያ ተኽቢኣ ዘላ። ዝዕድግዎ ዘለዉ ዓይነትን ብዝሕን ንብረት ክትኣምኖ ዘጸግም እዩ። ብዝሕንኽ ጉዕዞ ናይ ታሪኽ’የም ዝኸዱ ዘለዉ። ሰውኣት ብጾቶም ዘንገዮም ኣብ ጎፍንፍ ክሸመሙ እምብይምተጉብአን።

**• ዝጠዘሕ ግዜኻ ኣበይ ተሕልፎ?**

- ኣብ ምንባብ ዘሕልፎ ግዜይ ዝጠዘሐ እዩ። እናተዘናጋዕኩ ምስራሕ’ውን እብርሃ’ዩ።

**• ሕገስ ዲኻ?**

- ኣይመስለንን። ሓድሽ መጽሓፍ ክጽሕፍ እንተጀሚረ ሕገስ ዝኾንኩ ኮይኑ ይስመዓኒ እዩ ብርግጽ። ኣብ ካልእ ዓለም’የ ዝኣቱ። ጸገም ዝመጽእ ተሓቲሙ ምስ ተወድአ እዩ። ባዶነት ይስመዓኒ። ተለቪዥን እንተወሊዕካ ውግእን ወረ ውግእን ኢኻ ትርኢ። ኢንተርኔት እንተኸፊትካ ብዛዕባ ሽግርን ጸበባን ኢኻ ተንብብ። ስደት መግትኢ ተሳኢንዎ። ህጻናት ዝሓዘላ ኣዴታት ዓደን ራሕሪሐን ይስደዳ ኣለዋ። እተን ስልጡናት’የን ምዕቡላት’የን ተባሂለ ዝግለጻ ሃገራት፡ ኣብ ካልኦት ዘውርድኦ ዘለዋ በደልን ሸርሕን ዘይምስምዑ ይሓይሽ። ከምዚ ዝኣመሰለ ዜና ብእዝንን በፍንጫን ክኣቱ እናወዓለ፡ ሕጉስ ክትከውን ዝከኣል ኣይኮነን።

**• ብዙሕ ሰብ ዝፈልጦ ወይ ዝወዓሎ ፍጻመታት ከም ታሪኽ ክጽሕፎ ወይ ክጹሓፈሉ ይደሊ እዩ፤ እንተኾነ እቲ ፍጻመ ንታሪኽ ኣገዳሲ ድዩ ኣይኮነን ከይፈልጦ ይኽእል እዩ፤ ብኸመይ ክፈልጦ ይኽእል? ገለ ኣገባብ እንተሃልዩ ክትገልጸልና**

...



- ቅሩብ ክብድ ዝበል ኮይኑ እስመዓኒ። ምስ ዓበይቲ ጸሓፍቲ ታሪኽ ብምዕላል ወይ'ውን ናይ ታሪኽ ጽሑፋትን ብምንባብ ብመጠኑ ክተመዛዘን ዝከኣል ኮይኑ እስመዓኒ። ኣብ ዘሎናዮ ዘመን ተክኖሎጂ፣ መዘክር ክትሕዝ ኣዝዩ ዝመችእ እዩ። ምጽሓፍ እንተጸገመካ ወይ እንተሰልችዩካ ብድምጺ'ውን ክትሕዞ ወይ ክትሰንዶ ትኽእል ኢኻ። ተወሃቦ ዝለዎም መንእሰያት ብምትብባዕ'ውን ክተጽሕፎ ትኽእል ኢኻ።

**• ብሰድራቤት ይኹን ከባቢ ዝነገረና ኣፋዊ ታሪኽ ወይ ዛንታ ናብ ሰነድ ክንቅይሮ ንኽእልዶ? ምስ ተሞኩሮኻ ኣዛሚድካ ክተዕልለና ...**

- ዝከኣል ኮይኑ እስመዓኒ። ብዋኤቡጥ ክንዛረብ፣ ሰድራቤታዊ ምትእስሳር ወለዶ ኑሪዝቢ "ታሪኽ" ክኸውን ርኢናዮ ኣሎና።

**• ተሳታፍነት ሰድራቤት ኑሪዝቢ ጉብርኤል፣ ታሪኽ ሰድራኦም ናብ መጽሓፍ ንምቕያር ዝበርዎ ምትሕብባር ከመይ ትገልጾ?**

- ገለ ወለዲ ንሽዱሽተ ወይ ደርዘን ደቂም ሓደ ሺላ ግዛ ኣውሪሶም ዝሓለፉ ኣለዉ። እቶም ውሉዳት ብሰንኪ እቲ ግዛ ናብ ዘይነብሮም ጽልእን ግርጭትን ይኣትዉ'ሞ፣ ኑቲ ግዛ የሐረጅም ይማቐልዎ። ብመንጽር እዚ ክርእዮ እንከለኹ ካብ ሰድራቤት ጉብርኤል ብዙሕ ተማሂረ'የ። ኣብ መጽሓፍ ኑሪዝቢ ዝያዳ ክቀራረቡ ተዓዚቡ፣ ብውርሻ ክበኣሰሉ ይትረፍ፣ ኩሉ ግዜኦ ርእሶም ገንዘብ ኣዋጺኦም ነዛ መጽሓፍ ከሕትሙን ክዘርግሑን ኣብ ምርብራብ ደርኸቡ ኣለዉ።

**• ጽሑፋትካ ዝያዳ ኣበይ ይንበበ?**

- ኣብ ኢትዮጵያ ኮይኑ እስመዓኒ። እቲ ምኽንያት ቋንቋ እዩ ክኸውን ዝኽእል። ኤርትራውያን መንእሰያት ክንድ'ቲ ኣይፈልጡንን እዮም። ጽሑፋተይ ንኸንብቡለይ ምእንቲ ምስ ገለ ጸሓፍቲ ብምትሕብባር ናብ ቋንቋታት ኤርትራ ክተርጉሞም ተበግሶ ወሲደ ኣለኹ።

**• ኣብ ህዳሳ ዘሎካ መረዳእታን ተጻዋርነትን ከመይ ትገልጾ?**

- ህዳሳ ኣገዳሲ እዩ። ህዳሳ ናይ ምቕባል ዓቕመይ'ውን ጥዑይ እዩ። ግና ኸኣ ኣብዚ እዋን'ዚ ህዳሳን ጸርፍን ክትፈልየሉ ኣብ




ዘጸግም ደረጃ ተበጺሑ ኣሎ። ሓደ ፍሉጥ ተጻራፊ ዝዘርግሖ ጸርፊ ከም ህዳሳ ናይ ምቕባል ዝንባሌ'ውን ክህሉ ይኽእል'ዩ።

**• እንታይ ክኸውን ይኽእል እቲ ምኽንያት?**

- ህዝቢ ከባቢና ብሓፈሻ ንፉዕ ኣንባቢ ኣይኮነን። ሓደ ሰብ ባዕሉ ኣንቢቡ ክንዲ ፍርዲ ዝሁብ፣ ሰብ ዝነገሮ ወይ ዘዕለሎ ሰሚዑ ኣብ መደምደምታ ክበጽሕ ይቐለሉ። ባህልናን ወግዕናን እውን ተኣኪቡካ ጉድም ምግባል እዩ ዝፈቱ። እዚ ክተረጋግጽ እንተደሊኻ፣ ኣብ ናይ ህዝቢ ኣውቶቡሳት እንዶ ተዓዚብ፣ ዘዕልልን ዝድቅሱን እምበር፣ መጽሓፍ ገንጺሉ ዘንብብ ኣይትርእን ኢኻ። ኣብ ኣውሮጳ ኣውቶቡስ ይኹን ባቡር ቤት መጻሕፍቲ ኮይኑ'ዩ ዝስምዓካ፣ ኩሉ መጽሓፍ፣ ጋዜጣ፣ መጽሔት ሒዙ ኢኻ እትርእዮ። እዚ ናይ ባህሊ ጉዳይ እዩ።

**• ካብ ኣልዕሎዩ፣ ብዛዕባ ባህሊ ንባብ ኣብ ኤርትራ ርእይቶኻ ሂበካ ኔርካ?**

- ኣብ ኤርትራ ባህሊ ንባብ ኣብ ጽቡቕ ደረጃ ዘሎ ኮይኑ ኣይስመዓንን ኢለ ነይረ። ክጸናናዕን ክስረሓሉን ዘለዎ ዓቢ ጉዳይ እዩ። ምስፍሕፋሕ ኢንተርነት ኣብ ዓለም፣ ንመጻሕፍቲ ብኣሉታ ጸልዩዎ እዩ። ጉዳይ ምንባብ መጻሕፍቲ ኣብ ኤርትራ ካብቲ ብደረጃ ዓለም ኣጋጢሙ ዘሎ ብዙሕ ዘይፍለ እኳ እንተኾነ፣ ተወሰኽቲ ምኽንያታት እውን ክህልዉ ይኽእሉ እዮም። ዝምእምኣካ መጽሓፍ ክትረኽብ ዘይምኽኣል ሓደ ካብ ጠንቅታት እዩ። ክብሪ ዋጋ መጽሓፍ እውን ኣተባባዒ ኣይኮነን። ኣብኡ፣ ወርሓዊ 2000 ናቕፋ ዝደሞዙ ሰብ፣ ኣብ ወርሒ ሓንቲ መጽሓፍ ክዕድግ ከጸግሞ ይኽእል እዩ። 400 ገጻት ዘለዋ መጽሓፍ 200 ናቕፋ እዩ ዝሸየጥ ዘሎ። ብርእይቶይ ካብ 50 ናቕፋ ክሓልፍ ኣይነበሮን።

**• ብኸመይ ክዕረ ይኽእል?**

- ቅድም ቀዳድም ጸቒጠ ክዛረበሉ ዝደሊ ዋጋ መጽሓፍ ክጎድል ኣለዎ። ዋጋ መጽሓፍ ክጎድል ከኣ ዋጋ መሕተሚ ርትዓዊ ክኸውን ኣለዎ። ንሱ ርትዓዊ ክኸውን ከኣ ማሰርሓት ክህልዎ ይኽእል ይኸውን'ዩ። ኣረጊት መጻሕፍቲ ዝሸጡ ትካላት ክተባበዑ ኣለዎም። ኣብ ነፍሲወከፍ ምምሕዳር ከባቢ ሓደ ኮማዊ ቤት መጻሕፍቲ ክህሉ ኣገዳሲ'ዩ። ዋላ ብዒስራ መጻሕፍቲ ክትጅምሮ ይከኣል'ዩ። በብቑሩብ

እናዓበየ ክኸይድ ኣጋጊ ኣይተሓነ። እዚ ንምግባር ናይ መንግስቲ ሓገዘውን ዘድልዮ ኣይተሓነ፡ ገዚዙብ ዘለዎም ወይ ርኹብት ሰባት ኣደይ ኣደካ ኣሎም በብዮንቅኖም መጻሕፍቲ እናዓደጉ ኑቲ ከብሒ መጻሕፍቲ ከሀብትምዎ ይኽእሉ'ዮም። ኑዩም ሰብ ውዕሉት ብሞጊድያ ይኹን ካልእ ኣፍልጦ ክወሃቦም እንተኽኢሉ'ውን እቲ ወፈያ ክዓቢ ይኽእል'ዩ። ንዘሓመመን ዝተኣሰረን ኣራኸቦን ባናናን ጥራሕ ዘይኮነ መጽሓፍ ሒዝካ ምብጻሕ'ውን ክልመድ ዘለዎ እዩ። ኣዴታትን ኣቦታትን ኣሕዋትን ኣሓትን ንፈተውቶምን ንደቆምን ህያብ ክዕድጉ እንተሓሰቡም መጽሓፍ ክዘክሩ ኣለዎም።

**• ኤርትራውያን መንእሰያት ደረስቲ ኣብ ምንታይ ርእሰጉዳይ ክጽሕፉ ዝሓሸ ኮይኑ ይስመዓካ?**

- ወሀብቶ ሰጽሑፍ ዘለዎ ኤርትራዊ መንእሰይ ዝኾነ ጉዳይ ኣልዒሉ ክጽሕፍ ይኽእል'ዩ። እልቢ ዘይብሉ ክዕሓፈሉ ዘለዎ ጉዳያት'ዩ ዘሎ ኣብ ኤርትራ። ዓይኒ ምኽፋት ጥራሕ'ዩ ዘድሊ። "ዓዲ ሸሩም" ብዙብል ኣርእስቲ ክንዲ ገለ ታሪኽ ሓዚል ልቢ ወለድ ክጽሓፍ ይከኣል። ብዛዕባ ኣዱሊሰ'ውን ይከኣል'ዩ። ኣብ ጉዳይ ፈዳይን ክትኣምኖ ዘጸግም ፍጻሜታት ኣለዉ። ብዛዕባ ኔፈርቲ ከናት ደርጊ ኣልዒልካ ምሉእ መጽሓፍ ክጽሓፈሉ ይከኣል። ጀነራል ውቴጩ ንዓቢ ታሪኻዊ ልብወለድ ማጠቢ ክኸውን ዝኽእል ሓርበኛ'ዩ። "ገዛ ብርሃኑ" ደብዛል'ዩ፤ ብርሃኑ ዝበሃል መን'ዩ? ኣልካ 400 ገጽ ዘለዎ መጽሓፍ ክትደርሰሉ ትኽእል። ኣብ ርእሰይ ብቐጻበት ዝመጹኒ ኣብነታት'የ ዝዘርዝረልካ ዘለኹ፡ እቲ ክዋግር ዝከኣል ኣርእስቲ ኣዝዩ ብዙሕ'ዩ። እቲ ቀዳማይ ተበግሶ ምውሳድ ጥራሕ'ዩ። በዚ ኣጋጣሚ ንዘኾነ ክጽሕፍ ዝደሊ መንእሰይ፡ ኣርእስቲ ክሕግዞ እንተደልዩ ብወገይ ናጻ ኣገልግሎት ምኽሪ ክሀቦ ድሉው ኣለኹ።

**• መጽሔት መንእሰይ ትከታተላ ዲኻ?**

- እወ

**• እሞ እንታይ ርእይቶ ኣሎካ?**

- ኣብ ወርሒ ብውሕዱ ሓደ ግዜ ክትሕተም እንተትኽእል ጽቡቕ ነይሩ። ክልተ ወርሒ ይነውሓ'ዩ። ብዛዕባ ፖለቲካዊ ጉዳያት ቀርኒ ኣፍሪቃ እዋናዊ ፖለቲካዊ ትንታነ ብስሩዕ ሒዛ እንተትወጽእ ጽቡቕ ነይሩ። ብዙተረፈ ዝተዛዘቕ ትሕዝቶ ስለዘለዋ፡ ገለ ኣገደስቲ ነገራት እረኽበላ'ዩ።

**• ኣበርክቶኻ ክትቅጽሎ ዲኻ?**

- ዘረባ የብሉን።

**• ኣብ መጻኢ ካብኻ እንታይ ክንጽበ ንኽእል?**

- እንታይ ከም ዝጽሕፍ ገና ኣይወሰንኩን ዘለኹ። ክጽሕፍ ምኻነይ ግና ፍሉጥ'ዩ።

**• ንዝሃብካና ቃለመጠይቕ ኣዚና ነመስግን።**

- ኣነ'ውን ንዝሃብኩምኒ ሰፊሕ ዕድል ካብ ልቢ ኣመስግን።

# ሓጸርቲ ርእይቶታትን ሕቶታትን ኣስተማቕርቲ መጽሓፍ "ማህደር ኑረነቢ"ን መልሲ ተስፋዬ ገብረኣብን

## ሰለሞን በርሀ

ርእይቶ፥ "ማህደር ኑረነቢ" ታሪኽ ሓደ ዘመን ህዝብታት ዘባና ዛንታ ኣርባዕተ ወለዶታት ኣብ 400 ገጻት እተዘንቱ ኣብ ብዙሕ መጻሕፍቲ ታሪኽ ዝሰፈረ ጭብጥታት ብምውህሃድ፡ ታሪኽ ንምኩሕሓል ዝተደፍነ ወይ ክርሳዕ ዝተመርጸ ሓቅታት ዕርቃኑ ብምውጻእ ኣንባቢ ውድዓዊ ግንዛበን ኣናብባ ታሪኽን ክህልዎ እተኽእል ኣደናቒት መጽሓፍ'ያ። ተስፋዬ ገብረኣብ ብዙሕ ዘንበበ ደራሲ ምኻኑ ዘመስከረላ፡ ርክብ ዘለዎም ዘይመስሉ እልቢ ፍጻሜታት ናይ ምትእስሳር ልዑል ዓቕሙን ክእለቱን፡ ምስሊ (imagination) ወይ ቅጀላ ናይ ምፍጣር ስነ-ጽሑፋዊ ብልሑን መሃዝነቱን ዘጕልሓላ ሓንሳብ ምስ ገንጸልካያ ከተቕምጣ ዘይትኽእል መሳጢት መጽሓፍ'ያ።

ሕቶ፥ ካብ'ቶም ኣብ'ታ መጽሓፍ ኣስፈርካዮም ዘሎኻ ሰብታሪኽ (ገጸ-ባህርያት) ከም ደራሲ ዝያዳ ንመን ተድንቕ?

**መልሲ፥ ንጉብርኤል ኤድሞንዶ ኣድንቖ እየ። ንጉብርኤል ዘድንቐሉ ምኽንያት ንጹር ዕላማ ስለዘለበሮ ጥራሕ ዘይኮነ፡ እንተላይ ብወዱ መኩነን ኣቢሉ ጌጋኡ ክእርም ብምኽኣሉ እዩ። ንደቁ እንተተኻኢሉ ኣብ ፖለቲካ ከይኣትዉ፡ ናብ ፖለቲካ ክኣትዉ እንተወሲኖም ግና ክሳዕ ናይ ሂወት መስዋእቲ ክኸፍሉ ድሉዋት ክኾኑ ከም ዘለዎም ይምዕዶም ነይሩ። ካብ እያሱ ያዕቑብን ጉብርኤል ኤድሞንዶን ከወዳድር እንተኾይነ ግና፡ ናብ እያሱ ገጸይ እየ ዝዘዙ። ካብ ናይ ጉብርኤል ህድኣት፡ ናይ እያሱ ቁጥዐ እዩ ዝብርሃኒ። እያሱ ተባዕ'ዩ። ራእዩ ነይርዎ። ጨካን ይመስል። ኣብቲ ቅንዕና ከም ዕሽነት ዝረኣየሉ ዝነበረ እዋን፡ ጨካን ክኸውን ኣገዳሲ ነይሩ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ኣብ ንቕሓት እንተመጺእና'ውን እያሱ ንጉብርኤል ይቕድሞ'ዩ።**

## ኣለምሰገድ ተስፋይ

ርእይቶ፥ "ማህደር ኑረነቢ" ዘረጋገጸትለይ ነገር እንተሎ፡ ከም ደራሲ ምስ ግዜ እናበሰልካን እናበልጽካን ትኸይድ ምህላውካ እዩ። ንቐጻሊ ጽሑፋትካ ብሃንቀውታ እጽበ።

ሕቶ፥ ሓንቲ ብፍላይ ብመንእሰያት ትቐርበለይ እሞ ብቑዕ መልሲ ዘይረኸበላ ሕቶ ክሓተካ። ሓደ ሰብ "ደራሲ እየ" ኢሉ ቅድሚ ምእማኑ፡ ከማልኦ ዘለዎ ነገራት ኣሎዶ? እንታይ ዝገበረ እዩ ደራሲ ዝበሃል?

**መልሲ፥ ብዛዕባ'ዚ ኣልዒልካዮ ዘሎኻ ኣርእስቲ ኣብ ሬድዮ ቃለመጠይቕ ክትገብር ከሎኻ ሰሚዐካ ኣለኹ። እቲ ጉዳይ ኣሻማዊ እዩ። ደራሲ ኣብ ዝብል ቃል ክንዛረብ እንተኾይንና፡ ነዊሕ ልብወለድ፡ ድራማ፡ ታሪኽ፡ ወልቀታሪኽ፡ ዛንታታት፡**




ጽውጽዋያት፣ ግጥሚ ወዘተ ዝጸሓፈ፡ ናይ'ቲ ዝጸሓፎ ደራሲ እዩ። ኣብ መዝገበ-ቃላት እንተተመልከትና'ውን ደራሲ ንዝብል ቃል ከም ጸሓፊ፡ ወራቢ፡ ወራቒ ኢሉ'ዩ ዝገልጾ። ልክዕ ከም'ቲ ኑዳቓይ፡ ጸራባይ... ናይ ስራሕ ወይ ሞያ መጸውዒ እምበር፡ መዓርግ ኣይኮነን። ብልምዲ ግና ናብ መዓርግ ገጹ ዝማዕበለ ይመስል። መዓርግ'ዩ ክንብል እንተ'ኼንና፡ ዝሁበን ዝኸልእን ኣካል ክህሉ ነይርዎ። ሓደ ሰብ ኣብ ሓደ ረፍዲ ብድድ ኢሉ ናይ ጀነራል መዓርግ ክረክብ ኣይክእልን'ዩ። ደራሲ ክኸውን ግና ይኽእል'ዩ። ፍሉይ ዝኸውን እቲ ስራሕ ክምዝን ከሎ ኮይኑ እስመዓኒ። ደረሰ ማለት ጸሓፈ ማለት እንተ'ኾይኑ፡ ኩሉ ዝጸሓፈ ደራሲ ናይ'ቲ ዝጸሓፎ እዩ። "ድ'ኹም ደራሲ" "ንፉዕ ደራሲ" ኢሉ ዝመዝን ግና እቲ ኣንባቢ እዩ።

ብዛዕባ ተውህቦ ክንዛረብ እንተ'ኼንና ግና ዝተፈልየ እዩ። ተውህቦ ስነጽሑፍ ዘይብሎም ሰባት፣ መጽናዕታዊ ጽሑፋት፣ ታሪኽ፡ ውልቀታሪኽ ክጽሕፉ ይኽእሉ'ዮም። ደራሲ ወይ ደረስቲ ተባሂሎም ድማ ይጽውዑ። ከምዚኦም ዓይነት መጻሕፍቲ ምድቦም ምስ ስራሓት ስነጽሑፍ ኣይኮነን። ከምዚኦም ዝኣመሰሉ መጻሕፍቲ ንምጽሓፍ ተውህቦ ክህሉ ግድን ኣድላዪ ኣይኮነን። ኣብኡ'ቶ፡ ኣለምሰገድ "ኣይንፈላለ" ንኽትጽሕፍ ተውህቦ ግድን ኣድላዪ ኮይኑ ኣይስመዓንን። "ወዲ ሓደራ" ግና ፍርያት ተውህቦ እዩ። ብኸምዚ ፈላሊና ክንርእዮ ዘሎና ኮይኑ እስመዓኒ።

ሕቶ'ኻ ብቐጥታ ንምምላስ፡ ሓደ ሰብ ናብ ድርሰት ስነጽሑፍ ቅድሚ ምእታዉ ተውህቦ ከም ዘለዎ ኣርጊጹ ክፈልጥ ኣለዎ። ተውህቦ ስነጽሑፍ ዘለዎ ሰብ፡ ኣብ ሓደ ርእሰ ጉዳይ ክጽሕፍ ብርዕን ወረቐትን ኣልዒሉ ከም ልቡ ክጋልብ ኣይጸግሞን እዩ። ቃላትን ዓረፍተነገራትን ኪጋጥም ኣይጸግሞን። ተውህቦ ዘለዎ ደራሲ ኣብ ናይ ግዜእ ርእሱ ፈጠራዊ ጽሑፍ ይስሕቕ፡ ይበኪ'ዩ። ተውህቦ ስነጽሑፍ ዘለዎ ሰብ ብጠባዩ ዝዓግብ ኣይኮነን። መንፈሱ ረቂቕ'ዩ። መጽናዕቲታት ከም ዝሕብርዎ፡ ተውህቦ ስነጽሑፍ ዘለዎም ደረስቲ፡ መራሕትን ተመራሕትን ክኾኑ ኣይክእሉን እዮም። ፈንጠጋራት'ዮም።

ተውህቦ ፍልጠት ኣይኮነን። ተውህቦ ዘለዎም መንእሰያት፣ ተውህቦ ከም ዘለዎም እንተፈሊጦም፡ ንተውህቦኦም ዘዕቢ ፍልጠት ክህልዎም ክጽዕሩ ኣለዎም። ከንብቡ፣ ክመሃሩ፡ ክመራመሩ ኣለዎም። ቃላት ክፈልጡ ኣለዎም። ብዙሕ መጻሕፍቲ ናይ ዘንበቡካ ጥራሕ'ውን ንፉዕ ደራሲ ኣይገብረካን'ዩ። እቲ ምስጢር ኣብ ሕርያን ዕምቈት ኣናብባን እዩ ዝምርኮስ። ብሓጺሩ፡ ሓደ ናብ ዓለም ድርሰት ስነጽሑፍ ቅድሚ ምእታዉ፡ ኣቐዲሙ ተውህቦ ከም ዘለዎ ክፈልጥ ኣለዎ። ድሕሪኡ ብትግሃት ክሰርሕ ትጽቢት ይግበረሉ። ንፉዕ ደራሲ ክትብሃል ግና እቲ ፍርዲ ናይ ኣንባባይ እዩ።

## ተኪኤ በየነ

ርእይቶ፥ ታሪኽ ኣርባዕተ ወለዶ ኑረነቢ! ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተወራረሰ ክሳዕ ናጽነት ዝቐጸለ ታሪኽ! ዋላ ኣብ ልብወለዳዊ ትረኻታት ከማን ክርከብ ዘይከኣል ሓቀኛ ጉዕዞ ሂወት! ደራሲ ነዚ ኣገዳሲ ገጸበረኸት ጀባእ! ኢሉና ኣሎ። ነታ ነዚ ኹሉ ሰነድ ኣብ ሳንዱቕ ሓጺን ዓቂባ ኣብ ዘበንና ዘብጽሐት ኣደ (ወይዘሮ ሉላ እዮስኣብ) ድማ ክብሪ ይግበኣ።

ሕቶ፥ እያሱ ዝበሃል ኣሎ ኣብ መጽሓፍ "ማህደር ኑረነቢ"። ስድራቤቱ ኣብ ሕርሻ ዝነጥፉ፡ ከንሻ'ዮም ነይሮም። እቶም ስድርኡ እንታዎት'ዮም፣ እቲ ሂብካዮም ዘሎኻ ስማት ናይ ብርዒ ስም ድዩ ወይስ ናይ ሓቂ እዩ ከተነጽረልና።

መልሲ፥ ኣብ መዘክራት ጉብርኤል፡ ታሪኽ ውልቃዊ ሂወት እያሱ ያዕቚብ ረኺበሉ'የ። ካቫሌር እያሱ፡ ኣብ ሱዳን ንዘወለዶ ወዱ ተጋዳላይ ኮይኑ፡ ሓደ ካብቶም ብ1991 ኣስመራ ብሂወት ዝኣተዉ እዩ። ረኺበ ብዛዕባ ኣቦኡን ኣባሓጎኡን ክሓቶ ሓሲበ ነይረ። ታሪኽ ኣቦኡን ኣባሓጎኡን ክጸሓፍ ዘይከደሊ ይኽእል እዩ ካብ ዝብል ስክፍታ ስምን ቦታን ቀይረ ክጽሕፎ መሪጸ። እቲ ታሪኽ ሓቂ ክነሱ፡ እቶም ሰብ ታሪኽ ናብ ገጸባህርዩ ተቐይሮም ኣለዉ።

## መኩርያ ወልዱ

ርእይቶ፥ ኩለን መጻሕፍቱ ኣድነቐን እኳ እንተ'ኾንኩ፡ ኣይከም "ማህደር ኑረነቢ"ን። "ማህደር ኑረነቢ" ዝበለጸት መጽሓፉ'ያ። ኤርትራውያን ኣብ ታሪኽ ናይ ኢትዮጵያ ክሳዕ ክንደይ ዓብዪ ጽልዋ ከም ዝነበሮም ትገልጽ'ያ። ብዛዕባ ዘበነ ኣካሒዳ ብዝሰፍሐ ገሊጽዋ'ሎ። ኣውዓሎም ሓረጎት ኤርትራዊ ምኽኑ ኣነጺሩልና ኣሎ። ብሓበሬታ ዝተጠርነቐት መጽሓፍ'ያ።

1ይቲ ሕቶ፥ ኣብ መእተዊ ናይ'ዛ ሓዳስ መጽሓፍካ: "እዛ መጽሓፍ ብዛዕባ ጉዕዞ ሂወቶም ክጽሕፉ እናደለዩ ገና ክጽሕፉ ንዘይጀመሩ ናይ ዘመንና ሰራሕተ ታሪኽ መዘከርታ ትኹነለይ" ምባልካ እንታይ ማለትካ ምዃኑ ክተብርሃለይ ምደለኹ። ብወገነይ ሕጫጩ ኮይኑ'ዩ ተሰሚዑኒ። ምናልባት "... ታሪኽ ጽሒፎም ንዘሕተሙ " ክትብልዶ ኣይምሓሸን?

*መልሲ፥ ሕጫጩ ኣይኮነን። መጽሓፍ ክጽሕፉ ግዜ ረኺቦም ዝጸሓፉ፥ ሓላፍነቶም ገይሮም ስለዝኾነ፥ መዘከር ዘድልዮም ኣይኮነን። ኑቶም ዘይጸሓፉ ምዝኽኻርን ምጉስጓስን ግቡእ ኮይኑ እስመዓኒ። እቶም ሰራሕቲ ታሪኽ ታሪኾም ክይነገሩና'ዮም ዝሓልፉ ዘለዉ። ኣነ ብወገነይ ሓደ ሰራሒ ታሪኽ መዘከሩ ክይጸሓፈ ወይ ክየጽሓፈ እንተሓሊፉ፥ ሓደ ዓቢ መጽሓፍ ከም ዝኸሰርና ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ። ስለዚ ሕጫጩ ኣይኮነን። ኣኹብሮታዊ መዘኻኸሪ እዩ።*

2ይቲ ሕቶ፥ ሃጸይ ሚኒሊክ ኣብ ኣርሲ-ኣኖሌ ኣጥባተን ንዝተቘርጻ ኣዴታት ንምዝካር ኣብ'ዚ እዋን ሓወልቲ ተሰሪሕሎም ኣሎ። ብተመሳሳሊ ሃጸይ ሚኒሊክ ኣብ ዓድዋ ኢደእግሮም ንዝቘረጾም ኤርትራውያን'ውን ሓወልቲ ክስረሓሎም ነይርዎዶ ትብል?

*መልሲ፥ ኣብ ዓድዋ ኢደእግሮም ንዝተቘርጹ ኤርትራውያን ሓወልቲ ምስራሕ ዝግባእ ኮይኑ ኣይስመዓንን። ምኽንያቱ፥ ሽሕ ግዜ በሰንደድ ይኹን'ምበር፥ እቶም ኤርትራውያን ኣጀንዳ ጥልያን ክተግብሩ ዝተዋግኡ እዮም። መስዋእቶምን ስንክልናኦምን ክሳራ'ምበር ዘኽይት ኣይኮነን። ታሪኽ ኣርሲ ኣኖሌ ግና ዝተፈልየ እዩ። ኣብ ኣኖሌ ግፍዒ ዝወረዶም ኦሮሞታት መሬቶም ንኸየተንክፉ ብዝገበርዎ ቃልሲ እዩ። ዝተሰውእሉ ቦታ'ውን ኣብ ግዝኣ መሬቶም እምበር፥ ኣብ መሬት እንዳማቶም ኣይኮነን። ስለዚ ነገሩ ክንገብሮ ዝግባእ እዩ። ኣብ ዓድዋ ብዛዕባ ግፍዒ ዝወረዶም ኤርትራውያን ክንገር ዝተደለየሉ ምኽንያት፥ ታሪኽ ስለዝኾነ ጥራሕ እዩ። ድሕሪ ኣገባብ ኣቀጻጽዓ ሃጸይ ሚኒሊክ ንምቅላዕ እውን'ዩ። ሃጸይ ሚኒሊክ ኣብ ወራር ንዝተሳተፉ ጸዓዱ ብኽብሪ ሒዙ፥ ንኤርትራውያን ብሕጊ ኦሪት ምቕጻዑ ድሕረት ጥራሕ ዘይኮነ ልቦና ምስኣን እውን'ዩ። ዘሕንኽ ታሪኽ እዩ። ኣብ ውግእ ዓድዋ ካልእ ተወሳኺ ጸለም ነጥቢ'ውን ኣሎ። ሰራዊት ሃጸይ ሚኒሊክ ኣብ ዓውደ ውግእ ንዝሞቱ ክርስትያን ኦርቶዶክስን ጥልያንን ብክርስትያናዊ ኣገባብ ከም ዝቐብሩ ክገብር ከሎ፥ ክርስትያን ዝይኮኑ ፈረሰኛታት ኦሮሞ ግና ሬሳኦም ንኣሞራ ራሕሪሕዎ ምኻዱ፥ ዘሕንኽ ታሪኻዊ ፍጻመ እዩ። ዓወት ዓድዋ ኩርዓት ኣፍሪቃ እኳ እንተኾነ እቲ ጸለም ነጥቢ ክንገረሉ'ውን ግቡእ ኮይኑ እስመዓኒ።*

## ኣማኑኤል ልጃም

ርእይቶ፥ ቋንቋ ኣምሓርኛ እንተላይ ኣብ ሜዳ እሰርሓሉ ስለዝነበርኩ በቲ ሓደ፥ ቅዲ ኣጸሓሕፋኡ'ውን ስለዝስሐበኒ በቲ ኻልእ፥ ኩሎም መጻሕፍቱ ኣንቢበዮም እየ። ብሕልፊ ድማ መጽሓፍ ማህደር ኑረነቢ ናይ ስለያን ጸረ ስልያን ትሕዝቶ ስለዘለዋ ብዝሓየለ ተምሳጥ'የ ኣንቢበያ። ልክዕ ከምቲ "ዘ ኦዴሳ ፋይል" ዝብል ዓቢ ናይ ስለያ መጽሓፍ ኮይና እያ ትስመዓኒ።

መብዛሕትኡ ሰብ ኣብ ንግስነት ኢትዮጵያ ዘለዎ መረዳእታ፥ ከም ገዛእትን ወረርትን ጥራሕ'ዩ ዝፈልጦም። እዛ መጽሓፍ ግና ኣዝዮም ብኽፉእ ዝተባዕጡ ኣመና ውዲታውያን ምንባሮም ኣጉሊሓቶ ኣላ። ኩሉ ኤርትራዊ ዜጋ ኣንቢቡ ሓቅታት ክፈልጥን ከገናዝብን ምእንቲ፥ ኣብ ሓጺር ግዜ ብቛንቋታት ኤርትራ ተተርጒማ ክርእያ እትስፎ። መንእሰያት ኣብ ጸጥታዊ ንቕሓት ዘለዎም መረዳእታ ኣብ ምዕማቑ ዓብዪ እጃም ክህልዋ ስለዝኽእል፥ ኣብ ኣብያተ ትምህርትን ኮለጃትን እውን ከም ግብራዊ መወከስን መምሃርን ኮይና ከተገልግል እትስፎ።

ሕቶ፥ ኣብ መወዳእታ መጽሓፍ "ማህደር ኑረነቢ" ሰብ ተሃንጥዩ ክፈልጣ ዝደሊ ሓንቲ ሓበሬታ ተሓቢኣ ኣላ። ንገብርኤል ኤድሞንዶ ኣሕሊፉ ዝሃበ በዓል ስልጣን መን ምዃኑ ክግለጽ ኣይተደለየን። ገብርኤል ክነግር ስለዘይደለየ ተባሂሉ ኣሎ። እዛ ሓበሬታ እዚኣ ንደራሲ ብርግጽ ተሓቢኣቶ ድያ፥ እዚኣ ኣብ ሓያል ምንጥልጣል ኣእትያትና ኣላ'ሞ፥ ብንጹር መን ምዃኑ ክትነግረና።

*መልሲ፥ ብዙሓት መንነት ናይ'ቲ ሰብ ክፈልጡ ክሓቱኒ ጀሚሖም እዮም። ደበሳይ ገብርኤል ስም ናይቲ ደጃዝማች ክቃላዕ ስለዘይደለየ ኣይተገልጸን። ስሙ ክገልጽ ዘይተደልየሉ ምኽንያት፥ ኣቦሓጎታቶም ብዝፈጸምዎ ጌጋ ዕዳ ናይቲ ህሉው ወለዶ ንኸይከውን ብምባል እዩ። ንዓይ ግና ነጊሩኒ እዩ ብርግጽ።*

## ዱጋሳ በኮ

(ካብ መራሕነት ግንባር ናጽነት ኦሮሞ OLF)

ርእይቶ፥ መጽሓፍ ተስፋዬ ኣንቢበዮ። ዕዉት ስራሕ'ዩ። ኤርትራ ካብ ዝሓለፈቶ ሓሳረመከራ ብዙሕ ተማሂረ እየ። ኣብቲ ዘመን ንቕሓት ኑረነቢን ቃልሱን፥ ገብርኤል ተሓላዊ ኢትዮጵያ ምንባሩ፥ ጽንዓትን መትከልን እያሱ፥ ዘይፈልጦ እናመሰለ ጊላጊ ዝዛረቦም ቁምነገራት ደንጽዩኒ እዩ። ብተደጋጋሚ ኣብ ህዝቢ ዝወርድ ዝነበረ መከራን ህልቂትን ኣዝዩ ኣሕዚኑኒ። ብመስዋእቲ ዝመጸ ናጽነት ምስ ረኣኻ ግና ትጸናናዕን ትደዓዓስን። መኮነን ናተይ ወለዶ እዩ። ስድራቤት ደበሳይ ኣብ ፈላምን ዛዛምን ቃልሲ ንናጽነት ክሳተፉ ብምኽኣሎም ዕድለኛታት እዮም። ተስፋዬ ነዚ ዘደንጹ ታሪኽ ክትጽሕፍ ምኽኣልካ ዕድለኛ ኢኻ።

ሕቶ፥ ንገብርኤል ክልተ ግዜ ዘእሰረ ደጃዝማች መን'ዩ?

*መልሲ፥ እዚ ሕቶ ቀዲሙ ተመሊሱ ኣሎ።*

## ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫሪ)

ርእይቶ፥ ተስፋዬ ገብረኣብ፥ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ካብ ዝተፈጥሩ ሓያላት ጋዜጠኛታትን ተባዓት ደረስትን ዘስምዮ ስራሕ ዘቐርብ ዘሎ ጸሓፊ እዩ። ነቲ ኣብ ጋዜጣ፥ ብዓቢኡ ድማ ካብ'ታ

‘ያልተመለሰ ባቡር’፡ ‘የቡርቃ ዝምታ’፡ ‘ተራሮችን ያንቀጠቀጠ ትውልድ’ (ብፍላይ ኣብ ቅጺ ክልተ፡ ‘የሙሴ ገድል’ን ‘የህወሐት ሰው በኣዲስ ኣበባ’ን) ‘የጋዜጠኛ ማስታወሻ’፡ ‘የስደተኛ ማስታወሻ’፡ ‘የጀሚላ እናት’ን እዛ ናይ መወዳእታ ‘የኑረነቢ ማህደር’ ዝብላ መጽሓፍቱ ኣንቢበሉ። ብዙሕ ጸብለል ዘብሎ ብልጫታት ረኺበሉ። ከም ጋዜጠኛ (ንዓይ) ዳህሳሲ፡ ፈታሺ፡ ኳዓትን ፈርፋርን ሓቅታት እዩ። ነቲ ሓበሬታ ከም ጽሓፊ ብኹሉ ዓይነታት ድርሰት፥ ስእላዊ፡ ገላጺ፡ ተራኺ፡ ኣመዛዛኒ፡ መጓቲ፡ ኣእማኒ ከምኡ’ውን ብኣሳታፊ ቅዲ ከቕርቦ ኣይሽገርን። ንደረቕን ንቑጽን ፍጻሜ ብኣዝዩ ውሕሉል መገዲ፡ ልክዕ ከም ከይተሓየኸ ዝውሓጥ ፍትፍት ቅጫ ጠስሚ ይቕይሮ። እዚ ብቓላት ክጻወት ዝኽእል መላኺ ቛንቋ፡ ካብ ጽሑፋቱ ተበጊስካ በዓል ብዙሕ ሞያ ክትሰምዮ ትድረኽ። ተስፋይ፡ ኣንባቢ፡ ሓያል ዘካሪ፡ ተማራማሪ፡ ኣዋሳብን ኣተኣሳሳርን እዩ። እቲ ንባብ ጀሚርካ ብዘይምቑራጽ ዝቐጽል ዋሕዚ ኣዘናትዋኡ፡ ንታሪኽ ጥበብ ኣብ ታሪኽ ጥበብ ከም ዘሎ የንጸባርቕ። ብዘይካ እዚ ከም ወሓለ ተቓናያይ (ገጣማይ) ንግዙፍን ሰፊሕን ሓበሬታ ክጭብጥ፡ ንደቂቕን ውሱንን መበገሲ ክዝርግሕን ከዕሙቕን ምኽኣሉ’ውን እቲ ካልእ መለለዪ ይመስለኒ። ብሓጺሩ ተስፋይ፡ ‘ንጽባቐን ሓቅን ኣብ ጽሑፍ ዝተፈጥረ ሕሩይ ሰብ እዩ” ምባል ምግናን ኣይከውንን። ካብዚ ብምብጋስ ተመክሮኡ ዓቢ ትምህርቲ ክኸውን ከም ዝኽእል እኣምን።

1ይ ሕቶ፥ ስለምንታይ ኢኻ ትጽሕፍ?

**መልሲ፥ ክጽሕፍ ስለዘለኒ እየ ዝጽሕፍ። መጻዋዕታ’ዩ።**

2ይ ሕቶ፥ ቅድሚ ምጽሓፍካ ክሳብ ክንደይ መጽናዕታዊ ምርምር ተካይድ? ንልክዕነት ሓበሬታኡ ብምንታይ ኣገባብ ተረጋግጾ? ንኣብነት፥ ኣብ መጽሓፍ “ማህደር ኑረነቢ” ሓደስቲ ትረኻታት ኣሎ። ደርቅን ጥሜትን፡ ንጊላነትን፡ ወተሃደራት ኢትዮጵያ ኣብ ካልኣይ ኲናት ዓለምን፡ ስለያ ኣብ ውሽጢ ኢትዮጵያን ካልእን ሕድስ ዝበለ ሓበሬታ ሰፊሩ ኣሎ። ንመወከሲኻ መረጋገጺኻ እንታይ ጌርካ?

**መልሲ፥ ከም’ቲ ዝበልካዮ ኣብ ማህደር ኑረነቢ ሓደስቲ ዝምስሉ ሓበሬታታት ኣለዉ። እቶም ሰነዳት ዝነበሩን ዝጸንሑን እዮም። ኣብ ኣጸሓሕፋ’የ ቅሩብ ጉልሕ ኢሎም ከም ዝወጹ ገይረ። ምርግጋጽ ይሓትት’ዩ ብርግጽ። ሰነዳት ክትርኢ ኣሎካ። ኣብ ማእከል ሰነዳን ምርምርን ብዙሕ ሰነዳትን መጻሕፍትን ኣሎ። ብወገነይ ተጠቒመሉም እየ። ንስለ ፖለቲካዊ ሃልኪ ዝተደብኡ ጽሑፋት ምፍታሽ ኣገዳሲ እዩ። ንኣብነት፥ ኣብ ከረን ብዛዕባ ምስ እንግሊዝ ዝተዋግኡ ኣምሓሩ ሪቻርድ ፓንክረስት ኣብ መጽሔት ጽሒፍዎ ኣሎ። ኣብ መጻሕፍቱ ግና ኣይጠቐሶን። ኣብ መጽሔት ወይ መጽሓፍ ዝረኸብካዮ ሓበሬታ ኩሉ ቅኑዕ’ዩ ማለት ኣይኮነን። ክተረጋግጽ ኣሎካ። ዝተዘለ ታሪኽ እንተሃልዩ ስለምንታይ ክዝለል ተደልዩ ክተረጋግጽ ኣሎካ። ጥበቡ ነቲ ቀንዲ ጉዳይ ብዓቕሊ ምንባቡ፡ ምፍታሽን ምምስኻርን እዩ።**

## ደቦሳይ ወልዱ

ርእይቶ፥ ተስፋዬ ናይ ኣጻሓሕፋ ክእለቱ ዘደንጹ እዩ። ካብኡ ናብኡ ኸኣ መጽሓፍ ማህደር ኑረነቢ ሒዛቶ ዘላ ታሪኻዊ ሓበሬታታት ማእለያ የብሉን። ንኤርትራ ጥራሕ ዘይኮነ እንተላይ ንሃገራት ቀርኒ ኣፍሪቃ ዘገድስ ብዙሕ ምስጢራትን ሓቅታትን ብመሳጢ ኣገባብ ኣስፊራትልና ስለዘላ፡ ንደራሲ ልባዊ ኣድናቖተይ አቕርበሉ።

ሕቶ፥ ኣብ መጽሓፍ ማህደር ኑረነቢ ዘሎ ሓበሬታታትን ምስጢራትን ክሳብ’ቲ ዝደቐቐ ንምእካቡን ምስናዱን ኣብ መወዳእታ’ውን ብተነባቢ ኣገባብ ብመልክዕ መጽሓፍ ከም ዝቐርብ ምግባሩን ዝሓቶ ግዜን ጻዕርን ንምግማቱ ዘጸግም ኣይኮነን። ሓበሬታ ንምርካብ ኣብ እተካይዶ ኩዕታ፡ መጽናዕትን ሓቅነቱ ኣብ ምርግጋጽን ካብ ተሞኩሮኻ ከተካፍለና ምደለኹ።

**መልሲ፥ መጽናዕቲታት ካብ መጽሓፍ ናብ መጽሓፍ ይፈላለዩ እዮም። ኣብነት፥ ቀዳማይ ምዕራፍ መጽሓፍ ማህደር ኑረነቢ ክንርኢ ንኽእል። ኑረነቢ ንበዓልቲቤቱ ዛህራ ኣበይ ከም ዝቐበራ ክፈልጥ ንዓይ ኣጺጋሚ ነይሩ። ኑረነቢ ካብ ገዝኡ ክወጽእ ከሎ ገጹ ናብ ሮራ መንሳዕ እዩ ኣቕኒዑ። እሞ ሮራ መንሳዕከ በየን ሸንኽ’ዩ? ሸዑ እዋን መንገዲ ኣይነበረን። ኣቐዲመ ኑረነቢ ብሸነኽ ሓጋዝ ኣቢሉ ናብ ከረን መጺኡ ድሕሪኡ ናብ ዓዲ ዓተከሌዛን ከም ዘይከደ ኣረጋገጽኩ። ኣብ 1980 ሓረስቶት በየናይ ኣንፈት እዮም ናብ ባጽዕ ዝኸዱ ነይሮም? ንሸማግለታት ዓዲ ዓሸራ፥ ፋናን ግላስን ሓቲተ። ዝመስሎም ነጊሮምኒ። በቲ ዝተሓበረኒ መስመር፡ ክንደይ ኣብያተ ክርስትያን ኦርቶዶክስ ተዋህዶ ከምዝነበረ ክፈልጥ የድልየኒ ነይሩ። ዝኢ ጉዳይ ምስ ተክኤ በየን ኳንና ፈቲሽናየ። ተክኤ ኣብ እዋን ቃልሲ ነቲ ከባቢ ግርም ገይሩ ይፈልጦ ስለዝነበረ፡ ኑረነቢ ንዛህራ ዝቐበረሉ ቦታ ኣብ ደብረሲና ክኸውን ከም ዝኽእል ግምት ወሲደ። እዚ ቀሊል ኣብነት’የ ዘቕርበልካ ዘለኹ። ኑረነቢ ሻማል ምስ ዝተባህለት ግመል ዝነበሮ ዕላል ደራሲ ብስእለ-ኣእምሮኡ ወይ ብምናቡ ዝፈጠሮ እዩ። ካብ ሓቂ መስመር ግና ኣይወጻእኩን። ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ መጽሓፍ ደራሲ ብምናቡ ክጥቀም ኣገዳሲ እዩ። ኑረነቢ ነታ ግመል፡ “ንሽኺ ኢኺ ኣምላኺይ” እዩ ዝብላ። ኑረነቢ ካብ ረድኤት ኣምላኽ ተስፋ ኣብ ዝቑረጸሉ ሕሱም ዘመን ክሰምዖን ክብሎን ንዝኽእል ነገር፡ ደራሲ ብምናቡ ክሰምዕ ክኢሉ። ኣብ ከምዚ ደረጃ ንኽበጽሕ ግና ብርግጽ ምምሳጥን ምጥሓልን ይሓትት’ዩ።**

## ደጀን ኪዳነ

ርእይቶ፥ ቅዲ ኣጻሓሕፋኻ ኣዝዩ ዝድነቕ እዩ። ትሕዝቶ መጻሕፍትኻ ሓደ ተመራማሪ ወይ ጸሓፊ ታሪኽ ዘዳለዎ እዩ ዝመስል፤ ኣብ ዋሕዚ ኣዝዩ መሳጢ ስለዝኾነ ግን ፍሉይነት ትርእየሉ። ኣብነት፥ ኣብዛ ናይ ሕጂ መጽሓፍካ፡ ንኽም በዓል ባህታ ሓጎስ ዝኣመሰሉ ዓበይቲ ሰብ ታሪኽ፡ ክስሕቁ፡ ክሓርቁ ትርእዮም። ልክዕ ከምኡ ጌርካ ኸኣ ኣብ ኣእምሮኻ ትቕርጾም።

1ይቲ ሕቶ፥ ገጻዊ መግለጺታት (facial expressions) ናይ’ቶም ዓበይቲ ሰብ ታሪኽ ካበይ ኢኻ ተምጽኦ?

**መልሲ፥ ኣብ ከምዚ ዝበለ መጽሓፍ፡ ደራሲ ምናባዊ ትረኻ ክጥቀም ይፍቀደሉ እዩ። ይኹን'ምበር ካብ ሓቂ ክርሕቕ ከኣ የብሉን። ካብ ሓቂ ንኽይርሕቕ ከመይ ክግበር ይከኣል? ኣብኡ፥ ብዛዕባ ኣከዳድና ባህታ ሓጎስ ዘርእዩ ስእልታት ኣለዉ። ባህርዩ ባህታ ሓጎስ ዝገልጹ ጽሑፋት ኣለዉ። ባህታ ቁጡዕን ስምዒታውን እዩ። ንወዲ ራእሲ ኣርኣያ ፊተውራሪ እምባየ ብከድሪ ሃንደበት'ዩ ቀቲልዎ። ጸጸቡቓተን ኣዋልድ ኣከለጉዛይ ክምልምል መምርሒ ምስ ተዋህቦ ቁጠዐኡ ኣንጸባሪቑዎ ነይሩ እዩ። ኣማሓዳሪ ሰኰይቲ ንዝከበረ ጆቫኒ ሲንጉኒቲን ብበኞ ሃሪሙ ኣብ ምድሪ ጸጢሕዎ'ዩ።**

**ባህርያት ባህታ ኣጸቢቐ ምስ ፈለጥኩ፡ ክዛረብ ከሎ፡ ክንድር ከሎ፡ ክስሕቕ ከሎ ከም ድላየይ ክገልጾ እኽእል'የ። እቲ ቀንዲ ጉዳይ ምፍላጥ'ዩ። ንባህታ ሓጎስ ከኣ ጽቡቕ ገይረ ፈሊጠዮ እየ።**

2ይቲ ሕቶ፥ ተስፋዬ ገብረኣብ ብኣምሓርኛ እትጽሕፍ ኤርትራዊ ዝመበቈልካ ዜጋ ኢኻ። እቲ ንስኻ ትጽሕፎ ናይ ታሪኽ መጻሕፍቲ ምድቡ ምስ ናይ መን'ዩ? ምስ ናይ ኤርትራ ስነጽሑፍ ድዩ ወይስ ምስ ናይ ኢትዮጵያ?

**መልሲ፥ መጻሕፍተይ ምድቦም ኣብ ከብሒ ናይ ኣፍሪቃ ወይ ናይ ቀርኒ ኣፍሪቃ እዩ።**

## ሱሌማን ዑስማን ዓብ

ርእይቶ፥ ኩሎም መጻሕፍቱ ዓቕልን ተጻዋርነትን ዝሓቱ እዮም። ንዓቕሉን ተጻዋርነቱን ኣድንቕ።

ሕቶ፥ ኣብ ከመይ ኵነተ-ኣእምሮ ወይ "ሙድ" ኢኻ ክትጽሕፍ ኮፍ ትብል? እዚኣ ክፈልጣ ደልየ ኣለኹ፡ ንዓይ'ውን ክጥቀምላ ምእንቲ።

**መልሲ፥ ብዙሕ እዋን ቀልጢፈ እየ ዝድቅስ። ፍርቂ ለይቲ ምስ ሓለፈ ከባቢ ሰዓት ክልተ ምስ ተሳእኩ ክሳዕ እዋን ምሳሕ እሰርሕ። ድሕሪ ቀትሪ ድማ ናብ ካፈተርያታት፡ ባራትን ማእከላት መዘናግዕን ብምኻድ ኣብ ሓደ ኩርናዕ ኮፍ ኢለ እጽሕፍ። ከምዚ ክግበር ከለኹ ግና እንታይ ክጽሕፍ ምኻነይ ጽቡቕ ገይረ ምስ ፈለጥኩ እዩ። ምሉእ ትሕዝቶ ናይቲ መጽሓፍ ኣብ ርእሰይ እንተወዲኣየ፡ ከም ድላየይ ክገላብጦን ኪጋልቦን ኣየጸግመንን እዩ።**

## ጴጥሮስ መንግስ

ርእይቶ፥ ዕሙቕ ዝበለ መጽናዕቲ ኣብ ምግባር ዝተመርኰሰ ኣጻሓሕፋኡን ፍጻመታት ናይ ምትእስሳር ክእለቱን ኣዝየ ኣድንቕ።

ሕቶ፥ መጽናዕቲ ኣብ ምክያድን ንፍጻመታት ኣብ ምትእስሳርን እትጥቀመሉ ሜላ እንታይ እዩ?

**መልሲ፥ ኣብ ትረኻታት ታሪኽ ዝኾነ ተግባርን ፍጻመን ክተተኣሳሰሮ ትኽእል ኢኻ። ክተተኣሳሰሮ ኣብ ዘጸግም እዋን ሙተኣሳሰሪ ዝኾነ ጭብጢ ናይ ታሪኽ ክትፍትሽ ትኽእል ኢኻ። ካብ ህሉው ታሪኽ'ውን ክትረኽቦ ትኽእል ኢኻ። ብሕልፊ ኣብ ከም በዓል ቀርኒ ኣፍሪቃ ዘሎ ታሪኽ ዝተወሳሰበ እዩ። እምንት፡ ውግእ፡ ስደት፡ ኵነታት ኣየርን ባህልን የተኣሳስረና እዩ። ማህደር ኑረነቢ ክጽሕፍ ከለኹ፡ ናይ ምትእስሳር ጸገም ኣይነበረንን። ቡጋጥሚ ናይ'ቶም ቀንዲ ገጸባህሪ ናይ ኣርባዕተ ወለዶ ዘመን ዝገልጽ ዝተኣሳሰረ ታሪኽ ፍጻመ'ዩ ነይሩ። ኣብኡ፥ ካብ ደቂ ጉብርኤል ንመኮንን መሪጸ፡ መኮንን እንተዘይኑበር ነይሩ፡ ምሕረተኣብ ምዕባይ ሓዉ ንመኮንን ምተክኦ ነይሩ። ሽሕ'ኳ ምስ ቃልሲ ኤርትራ ኣብ ዝተኣሳሰር ዝጥቀስ ተራ እንተዘይነበሮ ዕላማይ ብሓንቲ ስድራቤት ገይረ ታሪኽ ኤርትራ ምግላጽ ስለዝከበረ፡ ካብ ሓራካ ዝጀምር ታሪኽ ምሕረትኣብ ክዘርዝሮ ኣይተገደድኩን። ዓሰከሬን ናይ'ቲ ታሪኽ ኣብ ምውዳእ፡ ንትረኻይ ዘዋጽኣኒ እየ መሪጸ።**

## ኣማኑኤል በርሀ

ርእይቶ፥ ናይ ሚእቲ ዓመት ታሪኽ፡ ኣብ ሓደ መጽሓፍ "ማህደር ኑረነቢ" ጠርኒፉ ክጽሕፎ ምኽኣሉን እቲ ዝተኸተሎ ቅዲ ኣጻሓሕፋን ኣዝዩ ዝድነቕ እዩ። እታ መጽሓፍ ሓንሳእ ምስ ጀመርካያ ክትውድኣ ምኳንካ ኣቐዲምካ ኢኻ ትፈልጥ፤ እዚ ድማ ምልክት ናይ'ቲ ሒዝዎ ዘሎ ስራሕ ዘጉልሕ እዩ።

ሕቶ፥ "የቡርቃ ዝምታ" ትብል መጽሓፍካ እየ ቀዲመ ኣንቢበያ፤ ኣብኣ ናይ ታሪኽ ጸሓፋይ ኴንካ ተሰሚዕካኒ። ድሒረን ኣብ ዝሰዓባ መጻሕፍትኻ ድማ ዋላ'ኳ ቅዲ ኣጻሓሕፋኻ ተሓዚ እንተኾነ፡ ናይ ጋዜጠኛ ሞያ ርእየልካ። ኣብዛ ናይ ሕጂ መጽሓፍካ ኸኣ ዝተሓዋወሰ ሞያ ዘለካ ትመስል። ኣብ ሞያኻ ወይ መዓርግካ ትፈራረቐኒ ኢኻ ንዓይ። ኣብ ሞያ ስነጽሑፍ ንነብስኻ ኣበይ ተቐምጣ?

**መልሲ፥ ተወራረስቲ ኮይኖም ይስምዑኒ። ተውህቦ ዘለዎም ጋዜጠኛታት ዕድመ እናደፍኡ ብዝኸዱ ናብ ድርሰት ስነጽሑፍ ይሰጋገሩ እዮም። ተመራማሪ ታሪኽ ወይ ጸሓፊ ታሪኽ ክትከውን ንዕኡ ዝምልከት ትምህርቲ ክትወስድ ሓጋዚ እዩ። ብዙሕ ብምንባብን ብልምዲን እውን ንነብስኻ ከም ጸሓፊ ታሪኽ ክተዳልዋ ትኽእል ኢኻ። ኣነ ጸሓፊ ታሪኽ ኽኸውን ሓሲበዮ ኣይፈልጥን እየ። ኣብ ዒስራታት ዕድመ ኣብ ዝነበርኩሉ፡ ልብወለድ ምጽሓፍ ይብርሃኒ ነይሩ። ኣብቲ እዋን "የቡርቃ ዝምታ" ጽሒፈ። ድሒረ ዝጸሓፍክወን መዘክራት ድማ ፖለቲካዊ ቁምነገረን ይበዝሕ። ሕጂ ግዜ ዝበልዑ ታሪኽ ሓዘል ትረኻታት'የ ክሰርሕ ዝመርጽ።**

## ሶፍያ መንግስተኣብ

ርእይቶ፥ መጻሕፍትኻ ብምሉኦም ዝድነቑ እዮም፤ ብሕልፊ ድማ መጽሓፍ ማህደር ኑረነቢ። ቅድሚ ገለ ኣዋርሕ "ሳንድያጎ ከም ካራክተር" ብዝብል ኣርእስቲ ኣብ መጽሔት መንእሰይ ዝወጸት ቁምነገር ሓዘል ኮመድያዊ ትሕዝቶ ዝነበራ ጽሕፍትኻ'ውን ፍሉይነት ነይርዋ እዩ። ኣብ'ታ መጽሔት ተሳታፍነትካ ብምውሓስ ወይ ከም ናይ ሳንድያጎ ፍሉይ ዓምዲ

ብምሓዝ ምስ ኤርትራውያን መንእሰያት ዘሎካ ምትእስሳር ክተዕብዮ እላቦ።

1ይ ሕቶ፥ ራእሲ ኣሉላ እንግዳ (ኣባነጋ) ትግራዋይ በዓል ተምቤን ምኧኑ'ዩ ዝፍለጥ። ኣብ መጽሓፍ "ማህደር ኑረነቢ" ፍሉይ ታሪኽ ኣቕሪብካ'ለኻ። ካበይ ኢኻ ኣምጺእካዮ?

መልሲ፥ ቅድም ቀዳድም ስም ኣቦ ራእሲ ኣሉላ፡ "እንግዳ" ኣይኮነን። እንግዳ ዝብል ስም ካበይ ከም ዝመጸ ፍሉጥ ኣይኮነን። ልክዕ ስም ኣቡኡ "ቁቢ" እዩ። ቁቢ ሳሆን ኦሮሞን እዩ። ኣደ ኣሉላ ጓል ሓማሴን እያ። ንዓይ'ውን ክሳዕ ቅድሚ ቅሩብ ግዜ ስም ኣቦ ኣሉላ እንግዳ እዩ ዝመስለኒ ነይሩ። እቲ ሓበሬታ ዩኒቨርስቲ ኣዲስ ኣበባ ብ1961 ኣብ ዘሕተሞ ናይ ብላቴን ጌታ ማህተመ ስላሴ ወልደመስቀል መጽሓፍ እየ ረኺበዮ። ኣሉላ ዝብል ስም'ውን ኣብ ትግርኛ ትርጉም ኣይትረኽበሉን ኢኻ። ኣብ ሳሆን ኦሮሞን ግና ትርጉም ኣለዎ። ሃጺይ ዮሃንስ ንራእሲ ኣሉላ "ዓዲ ኣዴኻ ኣመሓድር" ኢሉ'ዩ ናብ ኤርትራ ሰዲድዎ። ገለ ተጋሩ ነዚ ብዛዕባ ኣሉላ ዝገለጽክዎ ሓቅታት ኣልዒሎም ኣብ ሶሻል ሚድያ መርገም ዝተሓወሶ ዘየድሊ ከም ዝተዛረቡ ሰሚዐ ኣለኹ። ዝተጋገኹ ወቐሳ'ዩ። ክካትዑ እንተኾይኖም እውን ጭብጢ ክሕዙ ኣለዎም።

2ይ ሕቶ፥ ኣሉላ ካብ ሓማሴን ዝውለድ ምኧኑ ነዚ ወለዶ እንታይ ትርጉም ይህቦ?

መልሲ፥ ምንም ትርጉም ክህልዎ ኣይክእልን እዩ። ራእሲ ኣሉላ ቡዲኡ ኤርትራዊ ስለዝኾነ፡ ኤርትራዊ ብኣሉላ ይኾርዕ እዩ ወይ ክኾርዕ ኣለዎ ማለት ኣይኮነን። ታሪኽ ንስለ ታሪኻውነቱ ኢልካ ስለትዛረበሉ ጥራሕ'ዩ ክግለጽ ተደልዩ። ራእሲ ኣሉላ ንመንን ንምንታይ ዕላማን ተቓሊሱ እዩ እቲ ዘገድስ። ኣሉላ ኣብ ኤርትራ ኣብ ዝጸንሓለን ዓሰርተ ዓመታት፡ ግፍዒ ዝፈጸመ ክፉእ ሰብ ምንባሩ እዩ ዝፍለጥ። ተጋሩ ንኣሉላ ከም ናቶም ገይሮም ብምርኣዮም ተቓውሞ ክህሉ ዝኽእል ኮይኑ ኣይስመዓንን።

3ይ ሕቶ፥ ኣውዓሎም ሓረጎትከ?

መልሲ፥ ተመሳሳሊ እዩ። ኣውዓሎም ሓረጎት'ውን ኣብ ታሪኽ ኣሻማዊ እዩ። ኣብ ዓወት ውግእ ዓድዋ ልዑል ተራ ከም ዝነበሮ ዝተገረሉ ኣውዓሎም፡ መበቌላዊ ዓዱ ዓዲ ቑንጺ ኤርትራ እዩ። ኣብ ሰግር መረብ ካልእ ታሪኽ ተዋሂብዎ ኣሎ። ኣውዓሎም ኣብ ዓድዋ ናይ ዝኸሪ ታሪኽ ክሰርሓሉ ግና ዘግብእ ኮይኑ እስመዓኒ።

## ሙሴ ተስፋማርያም

ርእይቶ፥ ኣገባብ ኣጸሓሕፋኡ ኣዝዩ መሳጢ እዩ። ብሕልፊ ማህደር ኑረነቢ ሓንሳእ ምስ ጀመርካዮ ኣቋርጾ ኣይመጸካን'ዩ። ደራሲ፡ ስድራ ኑረነቢ መሰረት ወይ መንጸፍ ገይሩ፡ በቲ መሳጢ



ኣዘናትዋኡ፡ ታሪኽ መኸተ ህዝቢ ኤርትራ ኣንጸባሪቕዎ ኣሎ። ህዝቢ ኤርትራ በብእዋኑ ይገጥምዎ ንዝነበሩ ብድሆታትን ተጻብኦታትን ብጅግንነትን ተወፋይነትን ይስዕሮም ምንባሩ እዩ ዘዘንቱ መጽሓፍ ማህደር ኑረነቢ። ንተመሃሮ ካልኣይ ደረጃን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ዓብዩ መወከሲ መጽሓፍ ኮይኑ ከገልግል ምኧኑ ድማ እምነተይ እዩ።

ሕቶ፥ ነዚ ንማህደር ኑረነቢ መሰረት ወይ መንጸፍ ጌርካ ኣዳሊኻዮ ዘሎኻ ናይ ታሪኽ መጽሓፍ፡ ኣብ መጻኢ ዝያዳ ክተስፍሖን ክተዕብዮን ትሓስብዶ?

መልሲ፥ ማህደር ኑረነቢ ታሪኽ 100 ዓመት ዝሓዘ ሓደ መጽሓፍ እዩ። ንብድሕሪ ሕጂ ተመሊሰ ክርእዮ ኣይኮንኩን። ካልኦት ጸሓፍቲ ታሪኽ ከም መወከሲ ተጠቒሞም ካልእ ዝዓበየን ዝሰፍሐን መጽሓፍ ክዳልዉ ተስፋ 'ገብር። ምሳይ ግና ተፈላሊና ኢና። ንጉዳይ ኤርትራ ዝምልከት ካልእ መጽሓፍ ክጽሕፍ ሓሳብ ኣሎኒ። ህዝቢ ኤርትራ ምስ ስርዓታት ሃይለስላሴን ደርግን ዝገበሮ ቃልሲ ግና ኣይተላዕለሉን'ዩ ዘሎ።

## ኣኽደር ኣሕመዲን

1ይ ሕቶ፥ ሓቀኛ ጸሓፋይ ውጽኢት ሓባራዊ ንቕሓት እዋኑን ሕብረተሰቡን እዩ፡ ዝብል ኣበሃህላ ኣሎ። በዚ መንጽር እንክርአ፡ ብፍላይ ኣብ ኣፍሪቃ፡ ጸሓፍትን ፖለቲካን ጥቡቕ ምጽልላው ጸኒሕዎም እዩ። ንጉጊ ዋትዮንጎ ነዚ ክትሃድመሉ ዘጸግም ምትእስሳር'ዚ፡ ንተመኩሮኡን ተመኩሮ ዝተፈላለዩ ኣፍሪቃውያን ጸሓፍቲን ከም ኣብነት እናቕረበ ኣብ ጽሑፋቱ ብዕምቈት ገሊጹዎ እዩ። ንስኻኸ፡ ንጽሑፋትካን ተመኩሮኻን ምርኩስ ብምግባር ኣብዚ ነጥቢ'ዚ እንታይ ትብል? ብብርዕኻ ኣንጻር እንታይ ኢኻ ትቃለስ?

መልሲ፥ ሕቶኻ ብግቡእ ከም ዝተረድኣኒ ርግጸኛ ኣይኮንኩን። ሓቀኛ ደራሲ ኣብ እዋናዊ ጉዳያት ሕብረተሰብ ንዘስተውዓሎም ገሊሁ ዘርኢ እዩ። እቲ ሕብረተሰብ ክዛረበሉ ንዘይክኣለ ነገር ልሳኑ ኮይኑ ይነግረሉ። ንኣተሓሳስባ ሕብረተሰብ ብዝግባእ ዘንጸባርቑ መጻሕፍቲ እናጸሓፈ መገዲ ይመርሕ። ክሳዕ ናይ ሂወት መሳዋእቲ ክኸፍል'ውን ትጽቢት ይግበረሉ።

ኣብዚ ጉዳይ ኑብሰይ ክግምግም ሓቲትካኒ ኣሎኻ። ኣብኡ፥ "የቡርቃ ዝምታ" ሕቶ ህዝቢ ኦሮሞ ዝሓዘት ብድፍረት ዝጸሓፍክዋ መጽሓፍ'ያ። ኣብ እዋኑ ክለዓል ዘይክእል ግና ኸኣ ሕቶ ናይ ህዝቢ ዝኾነ ጉዳይ እየ ኣልዒለ። ካብ ወያኔ ጥራሕ ዘይኮነ እንተላይ ካቡቶም "የኣንድነት ሃይል" ዝበሃሉ ወገናት

**ምፍርራህን ምጉብዕባዕን ኣስዒባትለይ እያ። ኣብ ኣዲስ ኣበባ ኮይነ ክጽሕፉ እንክለኹ ክመጽኒ ንዘኽእል መስዋእቲ ድሉው ነይረ። መጽሓፍ ማህደር ኑረነቢ'ውን ብዙሕ ክትንከፍ ዘይጽንሐ ጉዳያት ኣልዒላ ኣላ።**

2ይ ሕቶ፥ ኣብ መጽሓፍ ማህደር ኑረነቢ ኣስፊርካዮ ዘለኻ መእተዊ፡ መበገሲ ናይቲ መጽሓፍ ዝኾነ ሰነድ ካብ ደበሳይ ዝተባህለ ሰብ ከም ዝተቐበልካ ጥራይ እንተ ዘይኰይኑ፡ ኣብ ኣጸሓሕፋ ወይ ነቲ ሰነድ ናብ ከምዚ ዝበለ ዓቢይ መጽሓፍ ንምቕያር ዝተጠቐምካሉ ጥበብ ወይ ቅዲ ኣይገለጽካን። እቲ መጽሓፍ ታሪኻዊ ይኹን እምበር፡ ካብቲ መሰረታዊ ዝበሃል - ኣብ ገለ ናይ ታሪኽ እዋን ዝተገብረ ሓቂ - ከይወጻእካ ናይ ገዛእ ርእስኻ ኢማጅኔሽን፡ መጽናዕቲ፡ ስግረ-ወኸሳ (cross-reference)፡ ቃለ-መሕትትን ካልእ ወሲኽካ ከም ዘዕበኻዮ ንምግማቱ ኣየጸግምን። ነዚ ዝምልከት ኣንባቢ ብሩህ ምእንቲ ክኾነሉ ኣብ መቕድም ብስፍሓት ክግለጽ ነይርዎ እብል። ስለዚ ብዛዕባ'ዚ እንታይ ትብል?

**መልሲ፥ ኣብ መቕድም ዘይምውጽኡ ጉድለት እዩ። ክወጽእ ነይርዎ። ኣነ ግና መቕድምን ነዊሕ መእተውን ምጽሓፍ ኣይብርሃንን እዩ። ምኽንያት፡ ኣንባቢ ገና ምንባብ ክጅምር ከሎ ከሰልችዎ እዩ ኢለ ስለዝሓሰብ መቕድምን መእተውን ኣብ ምጽሓፍ ትገህ ኣይኮንኩን። ኣቕሪበዮ ዘለኹ ርእይቶ ወይ ሕቶ ግና ቅቡል እዩ። እንተርከቡ ኣብዚን ዝሰዕባ ዘለዋ ናይ ትርጉም ስርሓት ብዛዕባ ዝተጠቐምክሉ ቅዲ ኣጸሓሕፋ ከእትወለን ክፍትን'የ።**

## ግርማይ የሃንስ (ሳንድያጎ)

ርእይቶ፥ ኣዋድቓ ብርዕኻ ጽቡቕ'ዩ። ሓጸርቲ ምሉእ ሓሳባት ትጥቀም፤ እቲ ዋሕዚ ኸኣ ተነባቢ እዩ።

ሕቶ፥ እዚ ናይ ኣዛናትዋ ይኹን ኣጠቓቕማ ቃላት ቅዲ ወይ ጥበብ ክትጥቀም ምኽኣልካ ናይ መን ጽልዋ እዩ? ናይ'ቶም ኣብ ዝዓበኻሉ ዓዲ ዝርከቡ ኢትዮጵያውያን ጸሓፍቲ ድዩ ወይስ ናይ ካልኦት?

**መልሲ፥ እቲ ጽልዋ ካብ ናይ ሓደ ደራሲ ዝረኸብክዎ ኣይኮነን። ናይ ብዙሓት'ዩ። ብዙሓት ዘድንቑም ደረስቲ ኣለዉ። ብዘይርደኣኒ ኰነት ካብ ናይ ብዙሓት ደረስቲ ተሞኩሮ ቀሲመ ክኸውን እኽእል'የ። ግሉጽነት ካብ ቱርጌነቭን ጎርኪይን፡ ዳእላ ካብ ቼኮቭ፡ ሓጸርቲ ዓረፍተነገራት ምጥቃም ካብ በዓሉ ግርማ ተማሂረ ክኸውን እኽእል'የ። ሄሞንግወይ እውን ጽልዋ ኣይገበረለይን ኣይብልን እየ። ናይ በዓል በርናንድ ሾውን ግብጻዊ ደራሲ ማሕፉዝን መጻሕፍቲ ደጋጊመ ኣንቢበዮም እየ። ናይ ቶልስቶይ ቅዲ እፈትዎ'የ። ሱዳናውያንን ብራዚላውያንን ደርስቲ'ውን ክጽሕፉ እንከለዉ ናብ ጽሉላት እዮም ዝቕየሩ። ስብሓት ገብረእግዚኣብሄር ብቕዲ ኣጸሓሕፋኡ መምህረይ ነይሩ ክብል እደፍር'የ። ካብ ዳኛቸው ወርቁ እውን ብተመሳሳሊ።**

# ዕላል ምስ ኣቶ ደበሳይ ገብርኤል

## ኣሕታሚ መጽሓፍ “ማህደር ኑረነቢ”

**• ኣሕጽር ኣቢልካ ምስ ኑብስኻ ክትላልየና**

- ብ1939 ኣብ መቓድሾ ሶማልያ ተወሊደ። ኣብ ሓሙሻይ ዓመተይ ናብ ኣዲስ ኣበባ ከይደ። መባእታን ማእከላይን ደረጃ ትምህርተይ ኣብ ቤት ትምህርቲ ተፈሪ ሞኰንን ተማሂረ። BESSE ኣብ ዝበሃል ኩባንያ ብሞያ ኣካውንቲግ፡ ኣብ USAid ንሸዱሸተ ዓመት ምስ ሰራሕኩ፡ ስኮላርሺፕ ረኺበ ናብ ስጳኛ ከይደ። ኣብ ዩኒቨርስቲ ናቫራ ናይ ስነቁጠባ ቀዳማይ ዲግሪ ምስ ሓዝኩ፡ ግብራዊ ተሞኩሮ ስራሕ ንምቕሳም ኣብ ማድሪድ Banco Iberico ንሓደ ዓመትን ፈረቓን ሰሪሐ። ድሕሪኡ ናብ ኣዲስ ኣበባ ተመሊሰ፡ ኣብ ፋብሪካ ሽኮር መትሃራ ንሓሙሸተ ዓመትን ፈረቓን ኣብ ሕሳብን ምሕደራን ሰሪሐ። ኣብ ECAI እውን ሰሪሐ ነይረ። ኣብ እዋን ደርግ ዲቪ ሎተሪ ዝበሃል ነገር ስለመጽኣ፡ ናብ ኣመሪካ ክኸይድ ዕድል ረኺበ። ኣብኡ ን15 ዓመት ኣብ ስራሕ ተዋፊረ ጸኒሐ። በዓል ሓዳርን ኣቦ ክልተ ቈልዑን'የ። ኣብ መወዳእታ 2012 ጡረታ ወጺአ ናብ ኣስመራ ክመላለስ ጀሚረ ኣለኹ።

**• ኣብ መጽሓፍ ማህደር ኑረነቢ ዝኣተዉ ሰነዳት ከመይ ተኣኪቦም ጸኒሖም?**

- ካብ እዋን ቁልዕነተይ ኣትሒዙ፡ ኣደይን ኣቦይን ብሕቡእ ዝሕዝዎ ሰነዳት የርእዩኒ ነይሮም። ጺጋይ ኤድዋርዶ ዝተባህለ ሓወቦይ'ውን ኩሉ'ቲ ዝፈልጦ ታሪኽ ስድራቤት ይነግረኒ ነይሩ። ወለደይ ምስ ሞቱ፡ ቦኽሪ ስለዝነበርኩ፡ እቶም ሰነዳት ምሳይ ቀጺሎም። ኣደይ ነቶም ሰነዳት ናብ መጽሓፍ ክቕይሮም ተላብያትኒ ነይራ። ጡረታ ምስ ወጻእኩ፡ ለበዋ ኣደይ ከተግብር ብዕቱብ ክንቀሳቐስ ጀሚረ። ብላታ

መስፍን በጋሸት ባዕሉ ኣየዘራረበንን፤ በዓልቲቤቱ ግና እቲ ታሪኽ ክጽሓፍ ከም ዘለዎ ተላብያትኒ ነይራ። ኣነ ተውህቦ ድርሰት ስለዘይብለይ፡ መን ነቲ ስራሕ ክሰርሖ ይኽእል ኢለ ክሰላስል ጀሚረ። እሰግእ ነይረ'የ። ከይሰለጠኒ ከይተርፍ እፈርህ ነይረ። ድሕሪኡ ናይ ኣቶ ዘምህረት ዮሃንስ መጽሓፍ ርእየ። ኣብ'ታ መጽሓፍ ናይ ኣቦይ ታሪኽ ተጠቒሱ ስለዝነበረ፡ ተሰፋ ገይረ። ኣብ ሞንጎ ተስፋዬ ገብረኣብ ክገብረለይ ይኽእል'ዩ ኢለ ሓሲበ። ኣብ መፋርቕ 2015 ረኺበ ኣዕሊለዮ። ተሰማሚዕና። እነሆ ኸኣ እቲ ስራሕ ኣብ መፈጸምታ በጺሑ።



- **ቅድም ብትግርኛ ከተሕትሞ ኣይሓሰብካን?**

- ቋንቋ ከም ጉዳይ እርእዮ ኣይነበርኩን። እቲ ታሪኽ ንኤርትራን ኢትዮጵያን ስለዝምልከት፡ ቀዲሙ በምሓርኛ እንተተጻሒፉ፡ ብቐሊሉ ክትርጎም ከም ዝኽእል ፍሉጥ'ዩ ነይሩ። ናብ ትግርኛ ጥራሕ ዘይኮነ ናብ ካልኦት ቋንቋታት ኤርትራ'ውን ከተርጉሞ መደብ ኣሎኒ፤ ናብ ቋንቋታት ትግረን ዓረብን ክትርጎም ተበግሶ ጀማሚሩ ኣሎ። ናብ ቋንቋ እንግሊዝ'ውን ብተመሳሳሊ። ናብ ካልእ ቋንቋታት ድማ ቀስ ኢልካ ይረአ።

- **ቅድሚ ንተስፋዬ ምርካብካ፡ ንኻልኦት ሰባት ኣዘራሪብካ ኔርካዶ?**

- ሓበሬታ ንምርካብ ናብ ፓሾኒ ላይብረሪ ከይደ ነይረ። ንኣለምሰገድ ተሰፋይ'ውን ረኺበዮ ነይረ፡ ሓበሬታ ኣበይ ክረክብ ከም ዝኽእል ምኽሪ ሂቡኒ።

- **ንኣቦኻ ክልተ ግዜ ማእሰርቲ ኣሕሊፉ ንዝሃበ ደጃዝማች ስሙ ከይግለጽ ዝደለኻሉ ምኽንያት እንታይ እዩ?**

- ክንድ'ቲ ኣገዳሲ ኮይኑ ኣይረኸብክዎን። እቲ ደጃዝማች መን ምዃኑ እፈልጦ'የ፤ ብመርትዖ ዝተደገፈ ስለዘይኮነ ክይግለጽ'ዩ ዝሓይሸ። ኣብ ርእሲኡ ኸኣ ኣቦይ እውን ይቕረ ስለዝበለሉ ንምግላጹ ኣይተሃንደድኩን። ደቁ ገና ብሂወት ኣለዉ። እቲ ቀዳማይ ማድሪድ ምሳይ ነይሩ። ደቂ ደቁ'ውን ኣለዉ። ንሳቶም ኣብ ዘይወዓልዎ፡ ኣቡኦም ወይ ኣቦሓጎኦም ብዝፈጸሞ ብደል ክሹቐረሩ ሕልናይ ኣይፈቐደን። እቲ ደጃዝማች ዝፈጸሞ በደል ግና ከቢድ'ዩ ብርግጽ። ይኹን'ምበር ስሙ ስለዝተቓልዐ ዝውሰኾ ወይ ዝጎድሎ ኸኣ የለን። ግድን ክቓላዕ ኣለዎ ኢለ ኣብ ዝኣመንክሉ ኣብ መጻኢ ክርእዮ እየ።

- **ካብ ኣንበብቲ ከመይ ዝበለ ርእይቶ ትረክብ ኣሎኻ?**

- ክሳዕ ሕጂ ሚእቲ ካብ ሚእቲ እወንታዊ እዩ ዘሎ። ናብ ትግርኛን እንግሊዝን ተተርጉሙ ምስ'ተዘርግሐ ድማ ዝበለጸ ርእይቶ ክረክብ ተሰፋ ኣሎኒ።

- **ብኣጠቓላሊ ብመጽሓፍ ኑረክቢ ዕጉብ ዲኻ?**

- ልዕሊ ዓቐን ዕጉብ'የ። ለበዋ ወለደይ ስለዝፈጸምኩ ሕጉስ ኮይነ ኣለኹ። ምስ ደራሲ ኢድን ጓንትን ኴንና ኣብ መፈጸምታ ስለዘብጻሕናዮ ውሽጠይ ዓጊቡ ኣሎ። ኣሕዋተይ፡ ኣሓተይ፡ ኣዝማደይን ፈተውተይን በቲ ዝተጎመ ስራሕ ኣዝዮም ሕጉሳት እዮም። ብሕልፊ በዓልቲቤተይ ሰላማዊትን ደቀይ ናሆምን ሄኖክን ካብኦም ተፈልየ ኣብ'ዚ ስራሕ ምጽማደይ፡ ኣገዳስነት ናይ'ቲ ስራሕ ተረዲኦም ኣብ ጎነይ ደው ብምባሎም ልባዊ ምስጋናይ ኣቕርበሎም።

# ምጽንባል ዕድመ ንእስነት

ሽዑብ ኣርኣያ

### ንእስነት ዘሰክሞ ሓላፍነት

ምጽንባል ዕድመ ንእስነት ኣብ ጃፓን፡ ካብ 1948 እዩ ብወግዒ ተጀሚሩ፡፡ ኣብ'ታ ቀዳመይቲ ሰሙን ናይ ወርሒ ጥሪ ዝጽንበል ብሰጃን ሺኪ ዝፍለጥ ጽንበል፡ ኩሎም እቶም 20 ዓመት ዝመልኡ መንእሰያት ኣብ ኣዳራሽ ምምሕዳር ከተማኦም ብምእካብ ካብ ዝምልከቶም ኣካላት መንግስቲ ብዛዕባ ንእስነትን ዘሰክሞም ሓላፍነትን፡ ዘንጸላልዎም ሓደጋታትን ኣድላዪ ምኽሪ ምስ ተዋህበ፡ ካብ'ታ ዕለት ዓቕሚ ኣዳም ከም ዝበጽሑ ዝሕብር ወረቐት ምስክር ይዋሃቦም፡፡ ካብ ሽዑ ጀሚሮም ድማ፡ መኪና ምምራሕን ኣብ ምርጫ ምድማጽን፡ ኣብ መዘናግዒታት ምእታውን መስተን ሽጋራን - ምስ ዝደልዩ - ክሰትዩ ይፍቀዶም፡፡ ኣብ ጃፓን ትሕቲ 20 ዓመት መስተ ምስታይን ሽጋራ ምትካኽን ኣይፍቀዶምን'ዩ፡፡

ኣብ ሰጳኛ ካብ መበል 19 ክ.ዘ. ዝጀመረ፡ ነፍሲወከፍ ዓዲ ኑቶም 19 ዓመት ዝመልኡ መንእሰያታ "ሚለ" ዝጽዋዕ ጽንበል ብምኽያድ፡ ኣብ መሳርዕ እቲ ብቀንየሰ ዝፍለጥ ህዝባዊ ሰራዊት ናይ'ታ ዓዲ ትሰርዖም፡፡ እቶም መንእሰያት ናብ'ቲ ንዓመት ዝቐጽል ኣገልግሎት ቅድሚ ምብጋሶም፡ ገዛ-ገዛ እናኸዱ ሕክሑ መግቢን መስተን ይሓተቱ፡፡ ብድሕሪ'ዚ፡ ኣብ በረኻ'ታ ዓዲ ብምእካብ "ድሓን ኩኒ ንእስነት" እናበሉ ክሳብ ዝወግሕ ይዘናግዑ፡፡ ኣብ'ቲ ናይ ቀንየሰ ኣገልግሎት እቶም መንእሰያት ኣብ ወፈራታትን ወራያትን እታ ዓዲ ይሳተፉን፡ ሓደጋ ኣብ ዘንጸላልወሉ እዋን ድማ ኣብ ቅድመ ግንባር ይስርዑን፡፡ ኣገልግሎቶም ምስ ዛዘሙ ድማ ናይ ምፍናው ስነ-ስርዓት ይካየደሎም፡፡ መራሒ'ታ ዓዲ ድማ፡ ደጊም ግቡኦም ብምዝዛሞም ኣብ ኩሉ ጉዳያት'ታ ዓዲ ርእቶኦም ክህቡ ምሉእ





መሰል ከም ዘለዎም ይሕብሮም፡፡ ዓመት መጸ እቶም ደቂ ሓደ ዙር ዝኾኑ "ቀንታ" ብምእካብ ዝኽሪ ናይ ምሕዳስ ምሸት የካይዱ፡፡ እዚ ባህሊ ኣብ'ዚ እዋን እዚ ብዘመናውነት እናተዓብለለ ምስ ምኻዱ፡ መብዛሕትኦን ስድራ-ቤታት ሰጳኛ ኑቶም ዓቕሚ ኣዳም ዝበጽሑ ደቆም ስድራ-ቤታዊ ምጽንባል ዕድመ ንእስነት የካይዳሎም ኣለዋ፡፡

"ኮባቦ" ኣብ ኒዉጊኒ ዕድመ ንእስነት ንዝበጽሑ ዝዳሎ ጽንበል'ዩ፡፡ እቶም 15 ዓመት ዝመልኡ ኣውዳት ኣብ ቅድሚ እታ ዓዲ ብምእካቡ፡ ካብ'ታ ዕለት ጀሚሮም ብባህልን ልምድን'ታ ቀቢላ ተማእዚዞም ከም ዝኾኑን፡ ንጸውዒት ክተት ሰሚዖም በጃ ክብርታቶም ከም ዝሓልፉን ይምሕሉ፡፡ ብድሕሪ'ዚ ክንቲት ሰገን ዘለዋ ዓባይ ናይ ሳዕሪ ቁብዕ ይዕደሉ፡፡ ኣብ'ቲ ንዓበይቲ ጥራይ ዝተሓዝአ ምትእኽኻብ'ታ ቀቢላ ነታ ቁብዕ ተኸዲኖማ ይሳተፉ፡፡

ድንከታት ጥቑ፡ ኣብ ጫካታት ዘሎ መንፈስ ኣቦሓጎታቶም እቲ ዘለዎ ሓይሊ ኑቲ ህጻናዊ ባህሪ እቶም ንዕድመ ንእስነት ዝበጽሑ ኣጥፊኡ፡ ተረርቲ ተቓለስቲ ከም ዝገብሮም ብምእማን፡ ኑቶም መበል 15 ዓሙቶም ዝረገጹ ኮተቴ ናብ'ቲ ጫካ ብምውሳድ ኣብኡ ንበይኖም ሓደ ሰሙን ከም ዝጸንሑ ይገብሩ፡፡ እቶም ኮተቴ ኣብ'ቲ ሰሙን ተሓባቢሮም ጉዳይ ሃድንን መኮብርን ብምኽያድ ኣብ ሞንጎኦም ድልዱል ምትእስሳርን ትርን ይፈጥሩ፡፡ እቲ ሰሙን ምስ ተወደአ፡ ሓደ ካብ ዓበይቲ'ታ ቀቢላ ኑቶም ቁልዑ ናብ'ቲ ዓዲ ብምምላስ ናይ ጀጋኑ ኣቀባብላ ይግበረሎምን፡ ኣብ መሳርዕ ተቓለስቲ'ታ ድንካዊት ቀቢላ ይጽንበሩን፡፡

ኣብ ካምቦድያ፡ ኑቶም 14 ዓመት ዝመልኡ ኣውዳት ህዝባዊ ጽንበል "ፈንግ ኮም ለግስት" ይካየደሎም፡፡ ወለዲ፡ ሕብስቲ ብምድላው

ኣብ'ቲ ካብ ሰዓት 6 ምሸት ዝጅምር ጽንብል ንምስታፍ መቕረብን ኀሮባብትን ይዕድሙ፡፡ ካብ መንጎ እተን ዝመጻ ዕዱማት ድማ መጻኢት በዓልቲ-ቤት ወዶም ይመርጹ፡፡ ጽባሕ'ቲ ጽንብል እቶም ናብ መድረኽ ንእስነት ዝተሰጋገሩ፡ ሓዲሽ ክዳውንቲ ተኸዲኖም ንመጀመርታ እዋን ኣብ'ቲ መንእሰያት ጥራይ ዝዘናግዑሉ ቦታታት ይኸዱ፡፡ "ደገም መንእሰያት ኰይንና ኢና" ብዝስምዕ ቃና፡፡

### ሃይማኖታዊን ስነ-ምግባራውን ትምህርቲ

ኣብ መላእ ዓለም ዝርከቡ ኣይሁዳውያን፡ ዕድመ ንእስነት ዝበጽሑ ደቆም ኣብ እምነቶም ዘለዎም ሙብጽዓ ንምሕዳስን ብሕግታት ሕብረተ-ሰብ ኣይሁድ ተማእዚዞም ከም ዝኸዱ ንምርግጋጽን፡ ኣወዳት ኣብ መበል 13 ዓመቶም ኣዋልድ ድማ ኣብ መበል 12 ዓመቶም፡ ኑቲ "ባርን ባትን ሚትዝቫሃስ" ዝጽዋዕ ጽንብል ይኀይዱሎም፡፡ ድሕሪ'ቲ ንሰሙናት ዝቀጽል ጽዑቕ ሃይማኖታዊን ስነ-ምግባራውን ትምህርቲ፡ እቶም ተጸንበልቲ ኑቲ ዝሓለፉዎ ጻዕርን ዝበርዎም ተገዳስነትን ዝምስክርን ደገም ምሉኣት ኣባላት ሕብረተ-ሰብ ኣይሁድ ከም ዝኾኑ ዘረጋግጽ ሃይማኖታዊ ምስክር ይዋሃቦ፡፡ ናብ ቤቶም ምስ ተመልሱ ድማ ብስድራ-ቤቶም ምዕሩግ ጽንብል ይከየደሎም፡፡

ኣብ እምነት ቡድሂዝም፡ ንትሕቲ 20 ዓመት ዘለዉ "ሺንበዩ" ዝጽዋዕ ጽንብል ይከየደሎም፡፡ ከም ሓደሽቲ መነኮሳት "ሳማኔራ" ኰይኖም ድማ፡ ናብ ቤት መቕደስ ይኣትዉ፡፡ ኣብኡ፡ ከም ምርጫኦም ካብ 3 ኣዋርሕ ክሳብ 3 ዓመታት ክጸንሑ ይኽእሉ፡፡ ኣብ'ቶም ልሙዳት ሰለስተ ኣዋርሕ፡ "ቫሳ" ዝብሃል ኣገባብ ይማሃሩ፡፡ ኣብ "ቫሳ" ከመይ ገይርካ ምስ ህይወት ምንኩስና ትለማመድ፡ ምጽማም፡ ብፍቃድካ ምስ ድኽነት ምንባር፡ ሰለማዊ ምኳንን ካልእን ንነዊሕ ሰዓታት ዝቕጽል ሃይማኖታዊ ትምህርቲ ይማሃሩ፡፡

እቲ ትምህርቲ፡ ከከም እቲ ናይ ምንኩስና ጻንሖቶም ክነውሕን ክሓጽርን ይኽእል፡፡ ኣብ'ቲ ግዜ፡ ምትራኸን፡ ምዝያምን ክህነታዊ ቋንቋ "ፓሊ"ን "ሱታሰን ጋዘስ" ዝበሃሉ ኣፍልጦ ቡዲዝም ይማሃሩ፡፡ ብተወሳኺ ድማ፡ እቲ ዝለዓለ ስነ-ምግባር "ቪናያ" ይማሃሩ፡፡ ዝያዳ ምስ ዝጸንሑ ድማ፡ "ብሃቫናን ዲሃቫናን" ዝተባህለ ኣገባብ ሕክምና ይማሃሩ፡፡

ኣብ መወዳእታ ድማ፡ ሰለማዉነት "ሳማድሂ"፡ ልቦና "ፕራጅና"፡ ናይ ትንቢያ ወልቃዊ ክእለት "ብራህማ ቪሃራ" ምስ ተማህሩ፡ ምሉኣት ሰዓብቲ ቡድሂዝም ተባሂሎም ሕብረተ-ሰቦም ንምግልጋል ይዳለዉ፡፡ እቶም ህይወት ምንኩስና ክቕጽሉ ዝመረጹ፡ "በሂክሁ" ይብሃሉ፡፡ ናብ ናብራ ዓለም ዝምለሱ ድማ፡ "ሳማኔራ" ይጽውዑ፡፡ እዞም መንእሰያት'ዮም ዝያዳ ብደቂ ኣንስትዮ ንመርዓ ዝምረጹ፡፡



ኣብ እምነት ኮንፊሽስ ድማ፡ ንትሕቲ 20 ዓመታት ዘሎ መንእሰይ፡ ወዲ ምስ ዝኸውን "ጓን ሊ" ጓል ምስ እትኸውን ድማ፡ "ጂ ሊ" ዝብሃል ሃይማኖታዊ ጽንብል ይከየደሎምን ናይ ክብሪ ስማ ይዋሃቦምን፡፡



### ምጽንባል ንእስነት ብፈተና

ኣብ ገማግም ቀላይ ኣማዞን ዝርከቡ ደቀባት ሂንዳዊት ቀቢላ ሳተረ ማዊ፡ ኑቶም ምልክት ጭሕምን ምዕርናስ ጎሮሮን ክርእዩ ዝጀመሩ ኣወዳት ናብ መሳርዕ ሰራዊት'ታ ቀቢላ ንምጽንባሮም ናይ ትብዓት ፈተና የካይዱሎም፡፡

እቶም መበል 15 ዓመቶም ዝረገጹ ተጸንበልቲ፡ ተናኸስቲ ናይ ጫካ ቀያሕቲ ጻጻ ዘለዎ በጃ ኢድ "ጓንቲ" ን10ደቃይቕ ኣብ የማነይቲ ኢዶም ይኽደኑ፡፡ "ሰብኣይ ኣይብከን'ዩ" ዝብል ቢሂል ስለ ዘለዎም ድማ፡ ነዚ ኣሰቃቂ ዝኾነ ቃንዛ "ኣህ" ከይበሉ ክሕልፍዎ ኣለዎም፡፡ ነዚ ክሳብ ደረጃ ሃለፍታ ዘእቱ ቃንዛ ዝተጻወረ፡ ጅግንነቱ ተመስኪሩሉ ካብ'ታ ዕለት ኣባል ሰራዊት'ታ ቀቢላ ብምዃን፡ ብወለዱ ዝተዳለወሉ ምሉእ ዕጥቂ ኣቦታቱ ይቕበል፡፡ እቲ ዝጠኸየ ወይ ኑቲ ቃንዛ ምጽዋር ዝሰኣነ ድማ፡ ምስ ጻርፍን ዘለፋን ጎራዙ ንዓመታ ዕድሉ ክፍትን ይምለስ፡፡

ኣብ ቀቢላታት ፎላኒ'ውን፡ ምስ'ዚ ዝመሳሰል ልምዲ ኣሎ፡፡ እቶም ኣብ ምዕራብ ናይጀርያ ዝነብሩ ፎላኒ፡ ኑቶም "ደገም ሰብኡት ኰይንና ኢና ፈቲንና"፡ ዝበሉ መድረኽ ንእስነት ዝበጽሑ ኣባላቶም፡ ኣብ ዓመት ሓንሳብ ኣብ ቅርዓት'ታ ዓዲ ብምእካብ ሓሓምሳ ኩርማጅ ኣብ ዝባኖም ይሃርሙዎም፡፡ ስድራ'ቶም መንእሰያት ኣቀዲሞም ሓንቲ ጤል ብምሕራድ፡ ተፈተንቲ ደቆም ቅድሚ መዓልቲ'ታ ፈተና ሕቶኦም ኣደልዲሎም ከም ዝኣትዉ ይገብሩ፡፡ ኑቲ ፈተና ዝሰገረ ንደረጃ ተጻዋርነቱ ዝሕብር ቦታ ይዋሃቦ፡ ብዛዕባ ጅግንነቱ ድማ ኣብ ወራያት ይድረፈሉ፡፡

ኣብ ኬንያን ታንዛንያን ዝነብሩ ህዝቢ ማሳይ፡ ኑቶም ካብ 10 ክሳብ 20 ዓመት  ዘለዉ ኣባጽሕ ኣብ'ቲ ኣብ ጫካ ዝህነጽ መዓስከር "ሓደስቲ ኣባላት ሰራዊት" ዝጽዋዕ ቦታ ብሓደ ብምእካብ፡ ብዛዕባ

ባህልን ልምድን ክብርታትን ማሳይ ይማሃሩ። ቅድሚ'ታ ዕለት እቶም ኣጉበዝ ብሓደ ብምምሳይ፡ ክደርፉን ክስዕስዑን ብብዝሒ ደም ኩቡቲ ክሰትዩን ንዕድመ ቁልዓነትን ጥዑም ጸወታኡን ይፋነዉ። እቶም ኣውዳት ኑቲ ዝስዕብ 10ዓመት ኣብ'ቲ መዓስከር ብምጽናሕ፡ ዝተፈላለዩ ሞያን ኣገባብ ሃድንን ኩናትን ይማሃሩ። ብድሕሪ'ዚ፡ ኣብ'ቲ ጫካ ፋሕ ብምባል ኣንበሳ ቀቲሎም ፋረኡ ናብ'ታ ዓዲ ሐዞሞ ብምምጻእ ዓቢ ጽንብል ይካየደሎም። ነታ ዝመረጹዋ ጎርዞ ድማ ይምርዓው።

ቁልዑ እታ ኣብ ማእከል ደቡባዊ ፓስፊክ እትርከብ ደሴት ቫኑቱ፡ ሸውዓት ዓመት ምስ መልኡ፥ ኑቲ ኣብ መበል 15 ዓመቶም ዘኻየድ ፈተና ምጽንባል ንእሰነት ኣቀዲሞም ንምድላው፡ ካብ ንእስ ዝበለ ንውሑት ክዘሉ ይጀምሩ። ኣብ'ታ ናይ መጀመርታ ዝላኦም፡ ኣደታቶም ነታ ናይ ቁልዕነቶም መጻወቲት ኣብ መሬት ብምንባር ንዓኣ ክዘሉዋ የተባብዕኦም። ብድሕሪ'ዚ፡ "ደገም ወደይ ዓብዩለይ" ንምባል፡ ነታ መጻወቲት ኣርሒቀን ይድርብያኦ። ኑቲ ቁልዓ ንምትብባዕ ኢለን ድማ፡ ፍሉይ ህያብ ይህባኦ። 15 ዓመት ዝመልኡ ኮተቴ ብሉጻት ምኳኖም ንምምስካር፡ ብገመድ ተኣሲሮም ካብ 30 ሜትሮ ንውሑት ዘለዎ ግንቢ ናብ'ቲ ወቅያኖስ ይዘሉ። ዝኢ ብዓወት ድሕሪ ምፍጻም፡ ንፍርሒ ብምስዓሮም ሕጋውያን ኣባላት'ታ ቀቢላ ይኾኑ።

## ፍሉይ ሕላገት

ኣብ ህዝቢ ዴንካ ደቡብ ሱዳን፡ ንዘኣኸለ ወዲ ዓቢ ጽንብል ብምድላው ኣባል ቀቢላ ዴንካ ምኳኑ ዝሕብር ኣብ ግንባሩ ንጋድም ዝወርወር ሕንጻጻት (ጥባሓት) ይገብሩሉ፡ ክልተ ካብ ታሕተዎት ኣስናኑ ይሰዱ። ኣብ'ቲ ኣብ ቅድሚ ኣባላትን ጉራዙን'ታ ዓዲ ዝካየድ ጽንብል፡ እቲ ተጻንባሊ ናይ ፍርሕን ምህዳምን ምልክት ምስ ዘርኣ፡ ንዘልኣለም ከም ፈራህ ተቖጺሩ ምሉእ ኣባል ዴንካ ካብ ምኳን ይእገድ፡ መወስቦ ይኽእሉ ብምኳኑ፡ እቶም ተጻንባልቲ ተብዖም ኑቲ ጽንብል ክሓልፍዎ ይጽዕሩ።



ምስ'ዚ ዝመሳሰል እተን ከም ኑዌር፡ መንደሪ፡ ዝኣመሰላ ካልኦት ቀቢላታት ደቡብ ሱዳን'ውን፡ ኣብ ግንባሮም ንመንነት ቀቢላኦም ዝሕብር ሕላገት ዘይብሎም ከም ቁልዑ ይቆጸሩ ብምንባሮም፡ ኑቶም ዕድመ ንእሰነት ዝበጽሑ ፈሊዮም ኣብ ሓደ ብምጥርናፍ፡ ዘኹነ ናይ መጓሰ ስራሕ ከይሰርሑ ይእግዱዎም። እቶም ደቂ ሓደ ዙር ምስ ተገርዙ፡ ንሓደ ወርሒ ተፈሊዮም ይማሃሩ። ብድሕሪ'ዚ፡ ኣብ'ቲ "ቅዱስ ሩባ" ዝጽዋዕ ቀላይ ምስ ተሓጽቡ፡ ብስድራ-ቤቶም ዓቢ ናይ ሕሩድን መስተን ጽንብል ይካየደሎም። ባህላዊ ናዉቲ ኩናትን -ኣብ ገሊኡ ድማ ከላሽን- ብወላዲኦም ምስ ተዋህቡ፡ ካብ ሽዓ ምሉኣት ኣባላ'ታ ቀቢላ ይኾኑ። ድሕሪ'ዚ ጽንብል፡ ዘኹነ ሰብ "ቁልዓ" ኢሉ ምስ ዝጽውዖም፡ ብሕጊ'ታ ቀቢላ ድዑል ይዓዲ።



## ምኽሪ ንእሰነት ካብ ለበማት

ኣብ ጥንታዊት ግሪኽ፡ ቁልዑ ኣውዳት ናብ ለበማት ብምኻድ ብዛዕባ ክእለት ናብራ ይማሃሩ ነይሮም። ኣዋልድ ድማ፡ ካብ ለበማት ደቂ ኣንስትዮ፡ ከም ሃድን ኣኽብሮትን ስኑ-ጥባብን ናብራን ይማሃራ ነይረን።

ኣብ ደሴት ባሊ ድማጾም ኩሓፍስ ዝጀመረ ኣውዳት፡ ንወርሒ መመላእታ ብዛዕባ ክብርታት'ታ ደሴት ብዓበይቲ ምኽሪ ሓዘል ትምህርቲ ይዋሃቦም። ኑቲ ትምህርቲ ምስ ዛዘሙ ድማ፡ ክሳብ ዕለተ መርዓኦም ካብ ወልፍታትን ስጋዊ ርክብን ነጻ ከም ዝኾኑ ብምምሓል ዝኢ ምስ ዝጥሕሱ መርገም ኣቦሓጎታቶም ኣብ ልዕሊኦም ንዘልኣለም ከም ዝህሉ ይኣምኑ።

ኣብ ሰሜናዊ ክፋል ደሴት ባፊን ዝነብሩ ኢኑዊት -ኤስኪማውያን፥ እቶም 12 ዓመት ዝገበሩ ኣውዳት ምስ ኣቦታቶም ናብ በረኻ ብምውፋር፡ ኣገባብ ሃድንን ምውህሃድ ምስ'ቲ ቀራሪ ክሊማን ይማሃሩ። ኣብ መንጎ እቲ ቁልዓን እንስሳታትን ዘሎ መስመር ርክብ ንምኽፋት፡ ሓደ መራሒ ሃይማኖት ሃይማኖታዊ ጽንብል የካይደሎም።

## ማሕላ ንእሰነት

ኣብ ጥንታዊት ሮማ፡ ንዘኣኸለ ወዲ ክቦቅል ዝጀመረ ጭሕሙ ላጸዮም፡ ፍሉይ ክታብ ይኽድኑዎ። ንጣኡቱ "ላሪስ"ን ሕብረተ-ሰቡን እሙን ኣገልጋሊ ከም ዝኸዉን ድማ ይምሕል። ኑቲ ቀዳሞት ሮማውያን ዝኽደኑዎ ዝነበሩ ክዳን ብምኽዳን፡ ወትሃደራዊ ኣገልግሎቱ ክፍጽም ይዳሎ። እቲ ጽንብል ንክብሪ ጣኦት "ለበር" ኣብ ቅርዓት ሮማ'ዩ ዝካየድ።

ኣብ ህዝቢ ዩርባ ምዕራብ ኣፍሪቃ፡ እቶም ዝኣኸሉ ኣውዳትን ኣዋልድን ንሓደ ካብ'ቶም ዝተፈላለዩ ጣኦታት እታ ቀቢላ ከገልግሉ መብጽዓ ብምእታው፡ ኣብ'ቲ "ኦሪሻ ኦልዱማረ" ዝጽዋዕ ጉጅለ ይሕወሱ። ኣብ "ለፋ" ባህላዊ ኣገባብ ትምህርቲ ድማ፡ ሃይማኖታዉን ማሕበራዉን ልቦናኦም ዝብርኽ ፍልጠት ይቀስሙ።

## ተክኖሎጂ

# ትምእምኣካ ላፕቶፕ ንምምራጽ ዝሕግዙ ነጥብታት

ተክኖሎጂ ንህይወትና እናምሓየሸን እናረቐቐን ይኸይድ ኣሎ። ብሓፈሻ ሰብ ፍልጠት ምስ ከኣታት ወዲ-ሰብ፡ ምስ ድልየታትን ሕጽረታትን ወዲ-ሰብ እናተኣሳሰረ ክፃቢ ጀሚሩ'ዩ። ኣብ ዝሓለፉ ክልተ ዘመናት ሰብ ፍልጠት ብሰውራዊ መልክዕ'ዩ ተለዊጡ። ምህዞ ኮምፕዩተር ከኣ ሓደ ካብ'ቶም ንህወደወት ወዲ-ሰብ ብኡተራቐቐ መልክዕ ዝልወጡ ካብ ዘለዉ ተክኖሎጂ'ዩ። ኮምፕዩተር ካብ ክንዲ ገዛ ዝኣክል ግዝፌ ናብ ክንዲ ጉማጥ ኢደና ተረቒቓ። እታ ኣብ ሓደ ቦታ ተቐሚጣ ጥራይ ክትጥቀመላ ትኽእል ዝነበረት፡ ተንቀሳቓሲት ኮይና። ተንቀሳቓሲት ኮምፕዩተር "ላፕቶፕ" በቲ ናይ ምንቅስቓስ ብልጫኣ ተመራጺት እናኾነት ትኸይድ ኣላ።

ላፕቶፕ ብዓይነት፡ ብቐዓትን ዘፍርያወን ትካላትን እተፈላልያ እየን። ካብን ናብን እተፈላለየ ብልጫን ድኻምን ክርከበን ይኽእል። ሕማቕ ላፕቶፕ ኣላ ክብሃል ኣይከኣልን። ምኽንያቱ ሕማቕ ዙበለን ምኽንያት ኣብ'ቲ ንሸካ ካብኣን ክትረኽቦ እትደሊ ኣገልግሎት ስለዝምርኩሱ። እቲ ንሸካ እትደልዮ ኣገልግሎት ክትህበካ ዘይትኽእል ብምኳና ጥራይ "ሕማቕ'ያ" ማለት ግን ኣይኮነን። ምርጫኻ ክትከውን ኣይከኣለትን እምበር ሕማቕ ማለት ኣይኮነን። ሓደ ሓደ ግዜ "ደል እየን ጸቡቓት፡" "ኤች.ፒ. እምበር፡" "ቶሺባየን ዝበለጻ" እናበልካ ይወዓደራ እየን። ዓበይቲ ኣፍረይቲ ላፕቶፕ ዝኾና ትካላት፡ ገለ ዘፈላልየን ነጥብታት'ኳ እንተ ሃለወን እቲ ወሳኒ ግን ኑቲ ንሸካ እትግልገለሉ ዕላማ'ዩ። ንኣብነት "ደል" ዝበለጸ ኣፍራዪ ኢልካ ሓሲብካ ላፕቶፕ ገዚእካ ኣብ'ታ ላፕቶፕ ከሉ ዓይነት ምስ ብደገ ዝጦጠፉ ኣፍደገታት (ፖርትስ) ዝሓዘት ደሊኻ ነርካ። እቲ ገሊኡ ምስ ሰኣንካዮ "ደል ኣይጥዑያትን'የን ክትብል ዲኻ" ቅኑዕ ኣይመስለን። ከምዚ እንተ ኾይኑ'ከ 'ብልጽቲ ትብሃል ላፕቶፕ የላን' ኢልና ክንደምድም ንኽእል ዲና፤ እዚ'ውን ቅኑዕ ኣይመስለን።

እዞም ዝስዕቡ ንጥብታት እምበኣር ላፕቶፕ ክትገዝእ እንከለኻ ከትፍትሾም ዘለካ እዮም፦

### ዓቐንን መልክዕን

ከምቲ ኣቐዲሙ እተጠቕሰ 'ዝበለጸት ላፕቶፕ፡ ሕማቕ ላፕቶፕን' የለን ክንብል ክበድ ይብል'ዩ። ከሉ በቲ ጠለባትና፡ ገንዘብናን ዓቕምን ይውሰኖ። ዓቐን ላፕቶፓት ልክዕ ከም ተለቪዥናት ብኢንች ይዕቀን። ሓደ ኢንች 2.54 ሰንቲ ሜትሮ'ዩ። ተለቪዥናት 14፡ 21፡ 54 … ኢንች እናበልና ንፈልየን ኢና። እዚ ዓቐን ካብ ሓደ ኩርናዕ ብስያፍ ክሳዕ'ቲ ሓደ ኩርናዕ ዘሎ ዓቐን እዩ። ዓቐን ላፕቶፓት'ውን ብተመሳሳሊ ኣገባብ ይግለጽ። ላፕቶፓት ብስፍሓት ሻሸን (ስክሪን) ካብን ናብን ይፈላለያ። ላፕቶፓት ብኻሸን ክፈላለያ እንከለዋ ሓደ ዓቢ ምኽንያት ኣሎወን። ስፍሓት ሻሸ (ስክሪን) ላፕቶፕ ብቐጥታ ንጠቕላላ ግዝፊኣ ይጸልዎ ስለ ዝኾነ። ንኣብነት 17 ኢንች ዝዓቐኑ ሻሸ ዝሓዘት ላፕቶፕ፡ ንእተፈላለዩ ናይ ስራሕ ኣገልግሎታትን ጌይምን ምችእቲ'ያ፡ ብዙወሳኺ'ውን ብቐለሉ ክጥወቕ ዝኽእል ዝረሓብ ዝርግሐ ዘሎዎ ሰሌዳ-መላጉም "ከቦርድ" ይህሉዋ። ግና ካብታ 13 ኢንች ዝዓቐኑ ሻሸ እትውንን ላፕቶፕ ዝገዘፈትን ዝኸበደትን ኢያ።

እትገዝኣ ላፕቶፕ መዓስን ኣበይን ኢኻ ትጥቀመላ ምሕሳብ የድሊ። ላፕቶፕ ኣብ ዝኸደካዮ ክትጥቀመላ ትኽእል ዓይነት ንብረት'ያ። ተንቀሳቓሲት ብምኳና ኣብ ዝኸድኩዎ ትብለሉ ኣይኮነትን። ኣብ ገዛ ወይ ኣብ ቦታ ስራሕ፡ ልክዕ ከም 'ደስክቶፕ' ክትጥቀመላ እንተ ኼንካ 13 ኢንች ዝዓቐኑ ሞዴላት ዘይገዝእ ምኽንያት የብልካን። 17 ኢንች ክትገዝእ ይከኣል። ካብ ቦታ ናብ ቦታ ተሓንጊጥካያ ፈቐዶኡ ምሳኻ ትጓዓዝ እንተ ኾይና ግን ዝፎኾሰት ላፕቶፕ ተድልየካ። 15 ኢንች ዝዓቐኑ ሞዴላት ከኣ ብመጠኑ እተን ዝሓሻ ምርጫ እየን። ብሚዛን ካብ ክልተ ኪሎግራም ኣይሓልፋን እየን። ምሳኻ ክተጓዕዘን ከኣ ኣጸገምቲ ኣይኮናን። ካብዚኣን መሊሰን ዝፎኾሳን ዝንእሳን እንተ ደሊኻ ካብ 11 ክሳብ 13 ኢንች ክትገዝእ ትኽእል።

ብዓቐን እትመጣጠነካ ላፕቶፕ ምስ መረጽካ ዓይኒ'ውን እንታይ ድራሩ፡ ካብዘን ተመሳሳሊ ሞዴል ባህ ትብለካ ምረጽ።

### ንጽሪ ሻሸ

ካብ ሻሸ (ስክሪን) ክይወጻእና፡ ዓቐን ሻሸ ጥራይ ምርኣይ ኣኻሊ ኣይኮነን። ንጽረኡ ኣብ ግምት ምእታው'ውን ኣገዳሲ ይኸውን። ንጽሪ ናይ ሓደ ሻሸ (ስክሪን) ብ'ፒክስል' ይዕቀን። 'ፒክስል' ንጽሪ ሓደ ነጥቢ (ኣሃዱ) ንትርኢት ዘቖውም እዩ። ብሓፈሻኡ እቲ ዝተሓተ ንጽሪ 1366 ብ767 'ፒክስል' (1,366 x 768 pixels) እዩ። እዚ ደረጃ ንጽሪ ኣብ ዝበዝሐ ዕዮታት ኣኻሊ ክኸውን ይኽእል። በዚ 'ፒክስላት' ኣብ ሓደ ሻሸ (ስክሪን) ማዕረ ማዕረ ክልተ ወይ ሰለስተ ዕዮታት (ኣፕሊኬሽናት) ከፊትካ ክትሰርሕ ይከኣል።

ኣብ ንእስ ዝበለ ሻሸ ዘሎወን ላፕቶፓት፡ መብዝሕትኡ እዋን ዝዓበየ ንጽሪ ማለት 'ዝዓበየ ቦታ ኣሎ' ማለት ምኳኑ ዝርድኡዎ ኣይሰኣኑን፤ ግና'ከ ኣይኮነን። ሓንቲ ላፕቶፕ ዝዓበየ ቀጽሪ 'ፒክስል' ኣብ ዝኣሰ ቦታ እንተ'ለዋ፡ እቲ ማስራሒ ኣካል እታ ኮምፕዩተር ንኸሉ ብስኬል ክሰርሖ ይግደድ። እንተዘይኮይኑ ፊደላት ይኸውን ምስሊ ብልክዕ ክትፈልዮም ክሳዕ ዘይትኽእል ክደቁ ይኽእሉ። ንኣብነት ኣብ ተመሳሳሊ ሞዴል 15 ኢንች ላፕቶፕ፡ እታ ቀዳመይቲ 1,920 x 1,080 'ፒክስል'፡ እታ ካልኣይቲ ድማ 1,366 x 768 'ፒክስል' ኣሎወን። ናይታ ቀዳመይቲ ዝዓበየ ቀጽሪ 'ፒክስል' እኳ እንተ'ሎዋ ክሳዕ ክንዲ'ቲ ዓቢ ጋግ ግን የለን። ዝዓበየ ወይ ዝበለጸ ንጽሪ ምህላው ማለት ብዙቐለለን ዝለመጽን ፊደላት ወይ ምስሊታት ክትርኢ ምኽኣል ማለት'ዩ። እዚ



ብልክዕ ንምርኣይ ክልተ እተፈላለየ ዓቕን ንጹረ ዘለወን ላፕቶፓት ብምቕራብ ብዓይንኻ ብምርኣይ ዝምችኣካ ኣየናይ ምዃኑ ክንጽረልካ ይኽእል።

### ዲዛይን

ዝበዝሓ ላፕቶፓት ካብቲ ናይ ፊልማ ዲዛይን ብዙሕ ኣይተፈልያን። እቲ ሻሸን ናብቲ ሰሌዳ-መላጉም (ኪቦርድ) ከም ዝዕጸፍ ተገይሩ'ዩ ተሃኒጹ። እቲ ዝበዝሐ ዲዛይን ካብዚ ኣይወጸአን። ግና ተወሳኺ እተፈልየ ኣጠቓቕማ ኣገባብ ኣማዕቢሉ። ኣብቲ ርእሲ እተሰምየ ዲዛይኑ ከም 'ታችስክሪን' - ኣብ ሻሸ ብምጥዋቕ ትእዛዝ ከተመሓላልፈሉ ትኽእል፣ ከምኡ'ውን ኣብ ሌጣ ሰሌዳ (ኪብርድ) ብምጥዋቕ ትእዛዝ ክቕበል ዝኽእል 'ታች ኪብርድ' ክዓሎ ተኻኢሉ። ገለ ላፕቶፓት ብ'ታችስክሪን' ክሰርሓ እተዳለዋ፣ ሻሸን (ስክሪን) ተገምጢሉ ብድሕሪ ሰሌዳ-መላጉም (ኪብርድ) ብምዕጻፍ ልክዕ ከም ታብለት ክትጥቀመለን ዝኽእላ'ውን ኣለዋ።

'ታችስክሪን' ላፕቶፕ ክትገዝእ ዘገድደካ ምኽንያታት ዝውሓደ እዩ። 'ታችስክሪን' ላፕቶፕ ዝበዝሐ እዋን ንፈጥራዊ ዕዮታት ከም ንድፊ፡ ስእሊን መዚቃን ዝኣመሰሉ የገልግል። እዘን ላፕቶፓት ካብተን ካልኦት ዝኸበራ'የን። እቲ ጠለብትካ ካብኣን ጥራይ ዝርከብ እንተ ዘይኮይኑ እተሰምየ ላፕቶፓት ምግዛእ ይምረጽ።

### ሰሌዳ-መላጉም (ኪብርድ)

ንናይ ሰደቓ ኮምፕዩተራት (ደስክቶፕ) ርኢኻ ላፕቶፓት ኣገዘዮን ይደቃ። ብእኡ መንጽር ከኣ ሰሌዳ መላጉም ናይ ላፕቶፓት ካብቲ ናይ ደስክቶፕ ዝረቓቐን ዝኣሰን ከም ዝኾውን ርዱእ ይኾውን። እቲ ኣብ ሰደቓ ኮምፕዩተራት ዝርከብ መላጉም፡ ብዮማን ወገን ዝርከብ ቁጽሪታት ኣብ ዓበይቲ ላፕቶፓት ክርከብ ይኽኣል ይኾውን እምበር፡ ኣብ ዝበዝሓ ካልኦት ላፕቶፓት ምስ ናይ ዕማም መላጉም (ፋንክሽን ኪደስ) ተደሪቡ ይርከብ። "Home፡ " "End፡" "Page Up"ን "Page Down"ን ዝብሉ መላጉም ኣብ ገለ ላፕቶፓት ክርከቡ ይኽእሉ። ዝኾኑ ካልኦን ዝኾውን እተቐመጠ መልጉም እንተ ዘይሃልዩ፡ ናይ ዕማም መልጉም (Fn) ብምጥዋቕ ብእተበራረየ ኣገባብ ክንጥቀም ይከኣል።

ሰሌዳ መላጉም ናይ ላፕቶፓት ካብን ናብን እተፈላለየ ዓይነትን ብቕዓትን ኣለዎም። ገሊኡ ሰሌዳ መላጉም ክትጥወቕ ምቹእ ዘይኮኑውን ይኽእል። ኣብ ዱኳናት እናኸድካ ክትፍትኖ ኣይትኽእል ትኸውን ግን ኣብ ካልእ እናፈተንካ ክልለ ይከኣል።

### ታች ፓድ

"ታች ፓድ" እውን ልክዕ ከምዚ ኣቐዲሙ እተጠቕሰ'ዩ። "ታች ፓድ" ሓደ ካብቶም ቀንዲ ምስታ ላፕቶፕ ዘራኽቡኻ ክፋላታ እዩ። ስለዝኾነ ዝያዳ ካልእ ብጽቡቕ ክሰርሕ ዝደሊ። ዝበዝሐ እዋን "ታች ፓድ" ንብዙሓት ዘሐጉስ ኣይኮነን። ኣብ ብዙሓት ላፕቶፓት ዝርከብ "ታች ፓድ" ንምንቅስቓስ ኣጻብዕቲኻ ብልክዕ ግብረ-መልሲ ክህብ ኣይረአን። እንተኾነ ዝበዝሓ ዘመናውያን ላፕቶፓት ንወስታ ኣጻብዕቲኻ ክንብብ ዝኽእላ ኩይነን ይዳለዋ ኣለዋ። ብኽልተ ኣጻብዕቲኻ ትእዛዝ ከተምሓላልፍ ትኽእል፣ ብቲ ሓደ ኣጻብዕቲኻ ክተዘውር፡ ብቲ ሓደ ኸኣ ከተጉልሕ ትኽእል።

ምናልባት ዝሓዝኩዮ ላፕቶፕ ዘይጥዑይ "ታች ፓድ" እንተ ኣሎዋ፡ ብመገዲ "USB" ዝሰርሕ 'ማውዝ' ክትጥቀም ትኽእል። ምስ ላፕቶፖም ብዙሕ ስራሕ ዘሎምም ገለ ሰብ፡ "ታች ፓድ" ላፕቶፖም ካብ ዝበኣሶ ብማውዝ ክጥቀሙ ይረኣዩ። ከም ኣማራጺ ድማ ጽቡቕ ኣገባብ እዩ።

### ብቕዓት

ካብ ላፕቶፕ እትጽበዮ ኣገልግሎት፡ እንታይ ዓይነት ብቕዓት ዘሎዋ ክትገዝእ ከም ዘለካ ይወስኖ። ንኸሉ ቤታ ላፕቶፕ ክትዓዋ እትደሊ፡ ብዓቕሚ ናይታ ላፕቶፕ ምስ ብቕዓታን ቅልጣፈኣን ብምዝማድ ከተጸጽሮ የድልየካ። ሓደ ካብቶም ቀንዲ ክጥመቱ ዝግብኦም ከኣ መሞሪ (RAM) እዩ። 4GB ዝመሞሪኣ ላፕቶፕ ኣብ ሓደ እዋን ብዙሕ ዘይሉ ቀለልቲ ዕዮታት ንኽትዓዪ ኣይተጸግመን። ንኸም ናይ ቪድዮ ኣርትዖት ዝኣመሰሉ ክብድ ዝበሉ ዕዮታት ከኣ 8GB መሞሪ የድሊ። ናይ 8GB መሞሪ ዝሓዘ ላፕቶፓት ዝያዳ ዝኸብራ'ኳ እንተ ኾነ ለሚ ዝውትራ እናኾና ይመጽኣ ኣለዋ።

ካልኣይ ወሳኒ ነጥቢ ኸኣ ቅልጣፈ እዩ። ቅልጣፈ ናይ ሓንቲ ላፕቶፕ ኣብ ዓይነት መስራሒ ኣካላ "ፕሮሰሰር" ይምርኮስ። ዝበዝሐ እዋን "ድዋል ኮር፡ ኮር-ኣይ 3 … 5 … 7" እናበልና እንጠቕሶ ኣብ ሰሌዳ መላጉም ናይ ሓንቲ ላፕቶፕ'ውን ተጠቒዑ ይጸንሓና'ዩ። ንኣብነት "ኮር-i3 ፕሮሰሰር" ዝሓዘት ላፕቶፕ ዝበዝሐ እዋን ንናይ ኦፊስ ስርሓት፡ ኣብ ሓደ እዋን ብዙሕ ዓይነት ገጻት መርበብ ኢንተርነት ክትከፍት የኽእል። "ኮር-i5 ፕሮሰሰር"፡ ንምስርሒ ዓበይቲ ናይ ስእሊን ቪድዮን ፋይላት ብዘይ ጸገም ከገልግል ይኽእል። "ኮር-i7 ፕሮሰሰር" ከኣ ዋላ ደኣ ክብሪ እንተ ሃለወን ዝበለጸ ብቕዓትን ቅልጣፈን ኣለወን።

ምስ ፕሮሰሰር እተተሓሓዘ ካልእ ኣገዳሲ ክፋል ከኣ ግራፊክስ እዩ። "Intel HD Graphics፡" "Nvidia፡" ወይ'ውን "AMD" እተባህሉ ዓይነት ናይ ግራፊክስ ቺፕ ኣለው። እቲ ቀዳማይ ምስታ ላፕቶፕም ኣብ ውሽጣ ተገጢሙ ዝመጽእ ኮይኑ፡ ንቐለልቲ ናይ 3D ጌይማት ኣብ ትሑት ወይ ማእከላይ ንጹረ ክጻወት ይኽእል። ንኽብድ ዝበሉ ጌይማት ግን እቶም ዳሕረዎት ክልተ ኣገደስቲ ይኾኑ፣ እዚኦም ብደገ ዝገጥሙ ናቶም መሞሪ ዘሎምም እዮም።

### ዕድመ ባተሪ

ላፕቶፕካ ምሳኻ ካብ ቦታ ናብ ቦታ እናኣንቀሳቐስካ ክትሰርሓላ ትደሊ ካብ ኮንካ፡ ማዕረ-ማዕረ ግዝፉን ክብደታን ብዘዕባ ዕድመ ባተሪኣ ክትሓስብ የድልየካ። ኣብ ዝኸድካዮ ኤለክትሪያዊ ጸዓት ትረኽብ ማለት ድማ ኣይኮነን። ዝበዝሐ እዋን ዝፎኾሳን ዝኣሳን ላፕቶፓት ዝነውሐ ዕደመ ዘሎዎ ባተሪ ሐዚን'የን ዝጸንሓ። እዚ ምስቲ ውሑድ ሓይሊ ኤለክትሪክ ዝወስድ ንብረተንን ምንኣስ ሻሸን ክተኣሳሰር ይኽእል።

ስለዚ ላፕቶፕ ቅድሚ ምግዛእካ ዕድመ ባተሪ ክትፈልጥን ከተንብበን ኣሎካ። ዝበዝሐ እዋን ኣብ ሓደስቲ 15 ኢንች ላፕቶፓት ዝርከብ ባተሪ ካብ ሸሞንተ ክሳዕ ዓሰርተ ሰዓት ዝሰርሕ ባተሪ ክጸንሕ ትጽቢት ይግበር።

### መኽዘን

መኽዘኒ ክፋላት ናይ ሓንቲ ኮምፕዩተር፡ ምስ ትውዕልዓሉ ቅልጣፈ፡ ቀልጢፉ ግብረ-መልሲ ክትህበን ክትዓይን ምትእስሳር ኣሎዎ። ዝበዝሓ ላፕቶፓት ሓንቲ መኽዘኒ ዲስኮ ሐዚን ንረኽበን። ስለዚ እዚ መኽዘኒ ብዝኣክል መገዲ ዓቢ ምዃኑ ምርግጋጽ የድሊ። ንኣብነት፡ ኣብ ገዛ ከተገልግል እትምረጽ ላፕቶፕ ብዙሕ ዝበለ መዚቃ፡ ስእሊታን ቪድዮታትን ክትሕዝ ትጽበት ስለ ዝግበር ናይ 500GB መኽዘኒ ዘሎዋ ክትከውን ይመረጽ። ብተወሳኺ "SSD" ዝዓይነቱ እተፈልየ ኣገባብ ኣከዛዝና ዘሎዎ'ዩ። ክሳዕ "1TB" ክበጽሕ ይኽእል። ብኸምዚ ዓይነት መኽዘኒ እተዳለወት ኮምፕዩተር ከኣ ዝያዳ ዝቐልጠፈት ናይ ምዃን ተኽእሎ ኣሎዎ።

www.trustedreviews.com

# ስፖርት

ኣማኑኤል ኣልኣዛር

# ኣትለት ናዝሬት ወልዱ

## ሕጽረት 34 ንኡስ ካልኢት ካብ ምስታፍ ኦሎምፒክ

- **ካብ ድምጻዊት ናብ ኣትለት**

ሓንቲ ካብ'ተን ብበዓል ቤተን ዝሰልጥና ብርክት ዝበላ ኣትለታት ዓለም'ያ። ኣርባዕተ ሃገራዊ ክብረ-ወሰን ዝተፈላለዩ ርሕቀታት ክትሕዝ ዝኸኣለት፣ ኣብ ዓበይቲ መድረኻት ዓለም ዝነየየት፣ ሓዳርን ኣትለቲክስን ብሓደ ኣጣሚራ ንዘበረኸ ውጽኢት ኣብ ምምዕዳው እትርከብ ኣትለት'ያ። ጓል 26 ዓመት ናዝሬት ወልዱ። በዓል ቤታን ኣሰልጣኒኣን ኣቶ ሊቪንግስቶን ኣብርሃም ነዛ ካብ 2005 ኣትሓዙ ዝተረከባ ኣትለት፣ "ብዙሕ ዝሓለፈት ብዙሕ ክኣ ዝጸቢያ።" ክብል ዝገልጻ።

ናጽነት ኤርትራ ክገሃድ ወሑድ ኣዋርሕ ምስ ተረፎ ኣብ ወርሒ ለካቲት 1991 ኣብ ስደት ከሰላ (ሱዳን) ተወሊዳ። ጓል 8 ዓመት ምስ ኮነት ምስ ስድራቤታ ናብ መበቀል ዓዳ ሻምብቆ ተመሊሳ። ቅድሚ ናጽነት ቤት ትምህርቲ ዘይነበራ ሻምብቆ፣ መንግስቲ ኤርትራ ንርሑቕ ከባቢታት መሰረታዊ ማሕበራዊ ፍትሒ ንምንጋስ ብዝገበሮ ጻዕሪ ኣብ ሓውሲ ከተማ ሻምብቆ ቤት ትምህርቲ ኣዳጋሪ ተኸፊታ። ናዝሬት ወልዱ ድማ ከም ኩሎም ህጻናት እቲ ከባቢ፣ ናብ'ዛ ቤት ትምህርቲ ተጸንቢራ። ካብ 1ይ ክሳብ 5ይ ክፍሊ ስሩዕ ትምህርታ ኣብ እትከታተለሉ ዝነበረት ህሞት፣ ኣብ ባህላዊ ንጥፈታት'ዛ ቤት ትምህርቲ ከም ደራፊት ብምኳን ትዋሳእ ነበረት። በቲ እትመልኮ ቋንቋታት ኩናማን ዓረብን ድማ ደርፍታት እንዳ ደገመት ወናም ድምጻዊት ንምኳን ጎድኒ ጎድኒ ትምህርታ ትሰርሓሉ ነበረት።



ናዝሬት ወልዱ ካብ ድምጻዊት እት'ኽእል ዓውዲ ስነጥበብ ዘይኮነ ኣትለቲክስ ምኻኑ ቀልጢፉ ዝተረድአ ሲቪንስቶን ሊጋር ዝተባህለ ናይ ስፖርት መምህር እዩ ኔሩ። ግዜ ከይወሰደ ኣብ 2003 ንንኡስ ዞባኡ ወኪላ ኣብ ከተማ ባረንቱ ኣብ ዝተኣንገደ ናይ ዞባ ጋሽ ባርካ ውድድር ኣብ ልዕለት ዝላ ኣሳተፋ። ናዝሬት ንውሳኔ መምህር ሲቪንስቶን ኣየዕበረትን፣ ኣብ ቀዳማይ ውድድራ ኣብ ልዕለት ዝላ 1ይ ደረጃ ሒዛ።

ኣብ 2004 ኣብ ቀዳማይ ፈስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ፣ ሳዋ ኣብ ዝተኣንገደ ዝተፈላለየ ስፖርታዊ ውድድራት፣ ኣትለት ናዝሬት ወልዱ ንኡሰን ኣብ ምጅማር ዝነበረን ብቑዓት ሒዛ ኣብ 400 ሜትሮን ልዕለት ዝላን ተሳቲፋ። ኣብ ክልቲኡ 1ይ ደረጃ ብምሓዝ 2 ወርቂ መዳልያ ተሸሊማ።

በጋጣሚ ብሩራዊ እዮቤል'ዩ ምምስራት ሃማደኤ፣ ኣብ 2004 ኣብ ከተማ ደቀምሓረ ኣብ ዝተኻየደን ሰሙያት ኣትለታት ሃገርና ዝተሳተፋሉን ውድድር፣ ንኣትለት ናዝሬት ወልዱ ፈላሚ ካብ ዞብኣ ወጺኣ ዘካየደቶን ኣንጻር ዓበይቲ ኣትለታት ዝተራኸበትሉን ዘይትርስዖ ፍጻሜ ኢዩ። ኣብ ርሕቐት 400 ሜትሮ 3ይ፣ ኣብ 800 ሜትሮ ድማ 4ይ ደረጃ ሒዛ።

እዚ ከይደንነየ ዝመጸ ዓወታት ንኣትለት ናዝሬት ወልዱ ኣብ 2005 ምስ ክለብ ሱቲት ክትጽንበር ኣኽኢልዋ። ገና ጓል 14 ዓመት እንከላ ድማ ካብ ስድራቤታ ተፈንያ እዛ ክለብ ናብ እትርከበሉ ከተማ ኣስመራ ግዒዛ። ኣብ ትሕቲ ናይ ሕጂ በዓል ቤታ ኣሰልጣኒ ሊቪንግስቶን ኣብርሃም ኮይና ስልጠና ምስ ጀመረት ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻእን ዘካየደቶም

ውድድራት ብቑጽሪ ብዙሓት ኢየም። ንኩሎም ምዝርዝር ኩሉ ገዛት መጽሔት መንእሰይ ውን ዘኣኽሎ ኣይኮነን። ከም ውክልና ዓበይቲ ፍጻሜታት ቡብእብረ ከፋፊልና ክንወስዶ።

- **2005 ክሳብ 2008**

ኣብ ክለብ ሰቲት ተጠርኒፋ ድሕሪ ዘካየደቶ ስሩዕ ልምምድ፡ ኣብ ሃገራዊ ውድድር ብፍላይ ሓጺር ርሕቐት ብዝሰፈረቶ ብሉጽ ግዜ፡ ካብ ሃገራ ወጺኣ ኣብ ታንዛንያ፡ ጅቡቲ፡ ሱዳን ብተደጋጋሚ ብሉጽ ውጽኢትን ደረጃን ዝሓዘትሉ ውድድራት ኣካይዳ። ኣብ 2006 ኣብ ኣናካ (ኬንያ) ብ zone-five ኣብ ዝተዳለወ ኩሉ ዓይነት ውድድር መልክዕ ኦሎምፒክ ዝነበሮ ናይ ማእከላይን ምብራቕን ኣፍሪቃ፡ ኤርትራ ኣብ ውድድር ብሽክለታ ህጡር ዓወት ምምዝጋባ ይዝከር። ኣትሌት ናዝሬት ወልዱ ድማ ኣብ 400 ሜትሮ ብ55 ካልኢት ግዜ፡ ቀዳማይ ደረጃ ብምሓዝ ተሸላሚት ወርቂ መዳልያ ኮይና። እዛ ናይ ኣናካ ዓወታ ቡቲ ኣብ ብሽክለታ ዝተረኸበ ታሪኻውን ዓብላልን ውጽኢት ተቐዳደምትና ተዓብሊላ ብዙሕ ዘይትዝከር እያ።

ኣብ መንጎ እዚ ኣርባዕተ ዓመታት፡ ኣትሌት ናዝሬት ወልዱ ኣብ 2007 ሻምፕዮን መንእሰያት ምብራቕ ኣፍሪቃ፡ 2008 ሻምፕዮን ጁንየር ምብራቕ ኣፍሪቃ ኣብ 400ን 800ን ሜትሮ፡ ወርቂ መዳልያ ብምሽላማ ዕብየታ ኣመስኪራ እያ።

ከም ፍሉይ ክግለጽ ዝኽእል ድማ ክብረ ወሰን 400 ሜትሮ ደቀንስትዮ ሃገርና ብ 54፡89 ካልኢት ብስማ ገይራቶ። ክሳብ ሕጂ ድማ ከይተሰብረ ንልዕሊ 8 ዓመት ይጎዓዝ ኣሎ።

- **ሻምፕዮን ኣትሌቲክስ ዓለም**

ድሕሪ ውድድር ኦሎምፒክ ዝሰርዕ ሻምፕዮን ኣትሌቲክስ ዓለም እዩ። እዚ ውድድር ኣብ ሰለስተ ዓይነት፦ ጽርግያ፡ ትራክ፡ ጉያ መሮርን ኣብ ነፍስወከፍ ክልተ ዓመት ይካየድ። ኣብ ሻምፕዮን ዓለም ጽርግያ ተሳቲፋ ዘይትፈልጥ ኣትሌት ናዝሬት፡ ኣብ ውድድር ትራክ ኣብ 2015 ኣብ በይጂን ቻይና ንፈለማ ግዜኣ ተኻፊላ። ኣብ ውድድር ጉያ መሮር ዓለም ግን እታ ሰፊሕ ተመክሮ ዘለዋ ኣትሌት እያ።

- 2009 ኣብ ጆርዳን ኣብ ደረጃ ጁንየር መበል 27 ተርታ
- 2011 ኣብ ስጳኛ ኣብ ደረጃ ሲንየር መበል 42 ተርታ
- 2013 ኣብ ፖላንድ ኣብ ደረጃ ሲንየር መበል 19 ተርታ
- 2015 ኣብ ቻይና ኣብ ደረጃ ሲንየር መበል 11 ተርታ
- 2017 ኣብ ኡጋንዳ ኣብ ደረጃ ሲንየር መበል 31 ተርታ

እዚ ኣብ ሻምፕዮን ዓለም ውድድር ጉያ መሮር ዝሓዘቶ ደረጃታት ኮይኑ፡ ኣብ ሃገርና ኣብ ዝተኣንገዱ ሻምፕዮን ጉያ መሮር እታ ዝበዝሐ ዓወት ዘለዋ ኣትሌት ይገብራ። “ውድድር ጉያ መሮር እቲ ዝምእምኣንን ዝፈትዎን ዓይነት ውድድር ኢዩ። ብፍላይ ኣብ ዛሕሊ ምስ ዝኸውን ውጽኢተይ ብሉጽ ኢዩ።” ክትብል ኣብ ውድድር ጉያ መሮር ዘለዋ ፍቕሪ ትገልጽ።

- **ሻምፕዮን ኣፍሪቃ**

ኣብ 2007 ኣብ ከተማ ኣልጀርስ ኣብ ዝተኣንገደ መላእ ስፖርት ኣፍሪቃ (All African Games) ኣትሌት ናዝሬት ወልዱ ኣብ ርሕቀታት 400ን 800ን ሜትሮ ተሳቲፋ። ኣትሌት ዘርእሰናይ ታደሰ ንዘመዝገቦ ታሪኻዊ ዓወት ወርቂ መዳልያ ኣብ 10ሽሕ ሜትሮ ብዓይና ተዓዚባ ናብ ሃገራ ተመሊሳ።

- **ሃገራዊ ዓወታት… “ኣዲኡ ትቑጽሮ!”**

ካብ ጓል 14 ዓመት ኣትሒዛ ን12 ዓመታት ኣብ ሃገርና ኣብ ዝካየዱ ስሩዓት ዓመታዊ ናይ ሻምፕዮን ውድድራት፡ ኣብ ጽርግያ፡ ትራክን ጉያ መሮርን ዘመዝገበቶ ዓወት፡ “ኣዲኡ ትቑጽሮ…” ክትብል እያ ክትስግሮ ፈቲና። ግዜ ወሲድኪ ዘክርዮ ወይ ብገምጋም ክንደይ ዝኸውን መዳልያታት ወሲድኪ ኣለኺ? ንዝብል ሕቶ፡ “እቲ ቑጽሪ ብዙሕ ኢዩ። 36 ዝበዝሕ መዳልያታት ግን ይህልወኒ ኢዩ።” ክትብል ካብ ምብዝሑ ንጹር ቑጽሪ ዘይምሃባ ቅሬትኣ ገሊጻ።





- **ሃገራዊ ክብረወሰን**

ኣብ መጻኢ ነቲ እተድንቕ ኣትለት ዘርኢሰናይ ታደሰ ተኸቲላ ዓለማዊ ክብረወሰን ክትሰፍር ድላይ ዘለዋ ኣትለት ናዝሬት፡ ንኣርባዕተ ሃገራዊ ክብረወሰን ሒዛ ዘላ፡ ሃገርና ካብ ዝረኣየተን ብሉጻት ኣትለታት እያ።

1. 400 ሜትሮ 58፡89 ካልኢት
2. 800 ሜትሮ 2፡04፡05 ደቂቕ
3. 1500 ሜትሮ 4፡09፡34 ደቂቕ
4. 10 ሽሕ ሜትሮ 32፡57 ደቂቕ
5. 21 ኪ.ሜ 1፡10፡51 ሰዓት (2ይ ዝበለጸ ግዜ ድሕሪ ፍርቱና ዘገርግሽ)

- **ናይ ቋሕሶም ፍልልይ ካብ ውድድር ኦሎምፒክ**

“ክሳብ ሕጂ ናብ ውድድር ኦሎምፒክ ዘይምእታወይ ዝሰምዓኒ ሕርቃን ገለጸ ኣይውድኦን። ኣብ ክልተ ኣጋጣሚታት ኣብታ ሓንቲ ብ2 ካልኢት፡ ኣብታ 2ይቲ እሞ ብ34 ንኡሰ ካልኢት ኢያ ካብ መስፈሪ ሰዓት (ምኒማ) ሸተት ኢለ።” ክትብል ነቲ ክሳብ ሕጂ ምስጢሩ ዝጠፍኣ ግን ከኣ ንኦሎምፒክ ቶክዮ 2020 ብዙሕ ከምዝመሃራ ትገልጽ።

ሓደ ኣትለት ኣብ ውድድር ኦሎምፒክ ምስ ዝሳተፍ፡ ኦሎምፒካዊ ዝብል መዓርግ ኢዩ ዝረክብ። ማንም ኣትለት ዝብህጎ መዓርግ ድማ ኢዩ። ኣትለት ናዝሬት ወልዱ ናብ ኦሎምፒክ በይጂን 2008 ንምእታው ኣብ ስጳኛ ኣብ ዘካየደቶ ፈተነ 2፡04 ደቂቕ ግዜ ሃሪማ። ናብቲ ውድድር ዘእቱ ዝነበረ ምኒማ 2፡04 ኢዩ ኔሩ። ሰኣን ክልተ ካልኢት ድማ ካብቲ ዓቢ ዓለማዊ ፍጻሜ ቦኺራ። ኣብ ኦሎምፒክ ለንደን ኣብ 1500 ሜትሮ ንምስታፍ ኣብ ስጳኛ ኣብ ዘካየደቶ ፈተነ 4፡09፡34 ደቂቕ ግዜ ሰፊራ። ናብ ኦሎምፒክ ለንደን ንምእታው ዝሕተት ዝነበረ ግዜ 4፡09፡00 ደቂቕ ኔሩ። 34 ንኡሰ ካልኢት ሕልማ ካብ ምግሃድ ዓንቂጸንኣ። ኣብ 2016 ኦሎምፒክ ርዮዲጃኔሮ ውን ተመሳሳሊ ፈተነ ኣካይዳ። ኣብ 10ሽሕ ሜትሮ ንምስታፍ ኢዩ ኔሩ ድላያ። ብ33 ካልኢት ደንጒያ ሕጂ ውን ስሉሳዊ-ፍሸለት ኣጋጢምዋ።

ዝኾነ ኩሉ ከም ተመክሮ ወሲዳ፡ ብኣዎንታዊ ኣተሓሳስባ ተደሪኻ ኣብ ውድድር ኦሎምፒክ ቶክዮ 2020 ኣብ ውድድር ማራቶን ንምስታፍ፡ ምስ ኣሰልጣኒኣን በዓል ቤታን ሊቪንግስቶን ኣብርሃም ብጌንኡ ኣብ ከቢድ ስራሕ ተጸሚዶም ይርከቡ።

ውልቃዊ ሕቶታት ንኣትለት ናዝሬት ወልዱ

ሕቶ፦ **ማሕበርዮ ስድራቤትኪ ከመይ ይመስል?**

መልሲ፦ “ስድራቤተይ ብሕርሻ'የም ዝናበሩ። ኣብ ሻምብቆ እቕመጡ። ኣነ ቦኽሪ ገዛ'የ። እታ ንእሽተይ ሓብተይ ንዓይ ሰዒባ ኣትለቲክስ ጀሚራ ኣላ። ሕጂ ኣብ ኣስመራ ምሳይ ኣላ። ኣቢጋግስኣ ካብ'ቲ ኣነ ዝተበገስኩሉ እበልጽ። ኣብ መጻኢ ንፍዕቲ ኣትለት ናይ ምዃን ተኽእሎ ዘለዋ'ያ።

ሕቶ፦ **ሓዳርን ኣትለቲክስን ከመይ ትኽእልዮ? ርድኢት መብዝሕትኡ ሰብ ሓዳርን ስፖርትን መካይድቲ ኣይኮኑን ዝብል'ዩ?**

መልሲ፦ “ክኸብድ ይኽእል'ዩ። ዕላማ እንተ ድኣ ኣሎ ግን ዘጸግም ኣይኮነን። ንኹሉ ናናቱ ሰዓታት'የ ዝፈልየሉ። ልምምድ ኣካይደ ንገዛ ምስ ተመለስኩ፡ ባዕለይ ዝሰራሕክዎ ቁርስን ምሳሕን ምብላዕ'የ ዝፈቱ። ብድሕሪ'ዚ ኣዕሪፈ ጂምናዝዮም ዝኸደሉ እዋን ኣሎ። መግቢ ናተይ 'ተዘይኮይኑ ሰብ ዝሰርሖ ብዙሕ ኣይሰሕበንን'ዩ።”

ሕቶ፦ **ኣብ ኣትለቲክስ ከይደክዮ ብዘለኺ ጉዕዞ ሂወተይ ቀይሪ'ዶ ትብሊ?**

መልሲ፦ “ኣጸቢቑ ቀይሩ። መነባብሮይ ጽቡቕ ኣሎ። ኣብ ኣተሓሳስባ'ውን ብዝረኸብክዎ ብዙሕ ተመክሮ ተቐይረ'የ። ስፖርት ፈቲኻ ጸሊእካ ብዲሲፕሊን ትጎዓዝሉ ዓውዲ ስለዝኾነ፡ ካብ ኩሉ ሕማቕ ተኣልየ ብዲሲፕሊን ምጉዓዘይ ከኣ እቲ ዝበለጸ'ዩ።

ሕቶ፦ **ክንደይ ቋንቋታት ትመልኪ?**

መልሲ፦ “ኩናማ፡ ዓረብን ትግርኛን ጽቡቕ እዛረብ። እንግሊዝ ክረዳዳእ እኽእል እየ። ስጳኛን ፈረንሳን ግን ሰላምታ ጥራይ ይለዋወጠሉ።”

ሕቶ፦ **ትፈትውዮ ዓይነት መስተ?**

መልሲ፦ “ዳጋ፤ ባህላዊ መስተ ብዜረ ኩናማ'ዩ።”

ሕቶ፦ **ትፈትውዮ ዓይነት መግቢ?**

መልሲ፦ “ባዕለይ ዝሰራሕክዋ ፓስታ”

ሕቶ፦ **ዘይከድኪዮ ኣህጉር?**

መልሲ፦ "ኣንታርክቲካ"

ሕቶ፦ **ካብ ዝረኣኽዮን ሃገራት ዝፈተኽክ?**

መልሲ፦ "ኣውስትራልያ"

ሕቶ፦ **ተድንቕዮ ኣትለት ካብ መላእ ዓለም?**

መልሲ፦ "ዘርኢሰናይ ታደሰ"

ሕቶ፦ **ኩዑሶ እግሪ ትከታተሊ እንተኾንኪ ደጋፊት መን ኢኺ?**

መልሲ፦ "ማንቸስተር ዩናይትድ"

ሕቶ፦ **ብምንታይ ትዘናግዒ?**

መልሲ፦ "ዘይሰዕሰዕ እንክለኹ፡ ሳዕስዒት ኣመና ስለ ዝፈቱ፡ ኣብ ትርፊ ግዝየይ ደርፍታት-ክሊፕ ብብዝሒ'የ ዝርኢ."

ሕቶ፦ **ገለ ፍሉይ ነገር ክትገብርኒ እትደልዩዮ እንተሎ?**

መልሲ፦ "ካብ እንስሳታት ከልቢ'የ ዝፈቱ፡፡ ከልቢ ኣላትኒ፡፡ ዝገርመካ ኣብ ልምምድ ምሳይ እያ ትወጽእ፡፡ ሓደ ግዜ ምሳይ 30 ኪ.ሜ ብጉያ ተጓዒዛ፡፡ ጉያ ወዲአ ስትረሸን ክሰርሕ እንክለኹ ንዓይ እናረኣየት ስትሬሸን ትሰርሕ፡፡ ናይ ኣኽላባት ውድድር ኣትሌቲክስ እንተ ጀሚሩ ንሃገርና ክትውክል ድልውቲ ኣላ፡፡"

ሕቶ፦ **መንእሰይ ብከመይ ትገልጽዮ?**

መልሲ፦ "መንእሰይ ማለት ንዓይ፡ ኣብቲ ዘለዎ ስራሕ ሓያል፡ ዘይሕለል፡ ግዚኡ ብግቡእ ወዲቡ ናብ ዝለዓለ ደረጃ ዘማዕዱ ኢዩ፡፡ ተስፋ ዝቆርጽ መንእሰይ ክብሎ ኣይክእልን'የ፡፡"

ሕቶ፦ **ናብ ደቀንስትዮ መንእሰያት እንታይ መልእኽቲ ተሕልፊ?**

መልሲ፦ "ጓለንስተይቲ ብሓዳር ተዓንቂጻ ስርሓ ክትገድፍ የብላን፡፡ ዋላ'ኳ ኣብ ገለ ኣጋጣሚታት ልዕሊ ዓቕምኻ ክኸውን ዝኽእል እንተ'ኾነ፡ ጓለ'ንስተይቲ ግን ምሉእ ብምሉእ ኣብ በዓል ቤታ ከይተጸግዐት ኣብቲ ትመልኮ ዓውዲ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ክትበጽሕ ክትሓስብ ኣለዋ፡፡"

ሕቶ፦ **ኣብ መወዳእታ እንታይ ትብሊ?**

መልሲ፦ "ኣብዚ ደረጃ ንኽበጽሕ ካብ ዝተበገስኩላ መዓልቲ ክሳብ ሕጂ ከይተሓለለ ወፍሪ ዘካይደለይ ንዘሎ ወናኒ ክለብ ሱቲት ኣቶ ተወልደ ተስፋጋብር ብልቢ ኣመስግን፡፡"

***

ሕቶ፦ **ንኣትለት ናዝሬት ወልዱ ብሓጺር ግለጾ**...(ንኣሰልጣንን በዓል ቤትን ናዝሬት ኣቶ ሊቪንግስቶን ኣብርሃም)

መልሲ፦ "ኣብ 2005 እየ መጀመርታ ከም ጀማሪት ኣትለት ተቐቢለያ፡፡ ቅልጡፍ ልምምድ ናይ ምቕባል ዓቕሚ ኣለዋ፡፡ በቲ ዝገበራ ጽቡቕ ውጽኢት ኣብ ሓጺር ርሕቀት ዶንጉናያ ኢና፡፡ ስለዚ ድማ እያ ኣብ ናይ ርሑቕ ውድድራት ኣብ ውጽኢት ድንጉይ ኢላ፡፡ ኣርባዕተ ሃገራዊ ክብረወሰን ክትሕዝ ምኽኣላ፡ መጻኢ ዘለዋ ኣትለት ይገብራ፡፡ ኣብ ልምምድ ጨካን እያ፡፡ ልባ ኣጥፊኣ እያ ልምምዳት ተካይድ፡፡ ማህረምትን ዕድልን ኣብ ገለ ኣጋጣሚታት ኣይሓገዝዋን፡፡ ሕጂ ሒዛቶ ብዘላ ኣቃውማ ግን ንመጻኢ ስም ክትረኽበሉ ዘኽእላ ውጽኢት ንምምዝጋብ ድልውቲ ኣትለት እያ፡፡ ከም በዓልቲ ቤት ክገልጻ እንተ ኾይኑ ከምቲ ኣቀዲማ ዝገለጸትልካ፡ ሓዳርን ስፖርትን ከይጽዕዓ ብምባል ሰራሕተኛ ገዛ ክንብረላ ፈቲኑ ኮይኑ ግን ባዕላ ዘሰርሓቶ መግቢ ተዘይኮይኑ ብሰራሕተኛ ዝተዳለወ ኣይትፈቱን እያ፡፡ ግዚኣ ብግቡእ ስለ እትውድብ ውን ስራሕ ገዛ ብዙሕ ኣየጸግማን ኢዩ፡፡ ክትኣምን ሓደ መዓልቲ ምሳሕ ክንዕድመካ ኢና!"

ኣትለት ናዝሬት ወልዱ ቀዳማይ ናይ መጻኢ ዕላምኣ፡ ኑቲ ሰለስተ ዓመት ተሪፍዎ ዘሎ ውድድር ኦሎምፒክ ቶክዮ 2020 ናይ ነዊሕ ጠመተ ገይራ፡ ኣብ ፍርቂ ማራቶን ይኹን ማራቶን ግዚኣ ምምሕያሽ ኢዩ፡፡ ነዚ ክዉን ንምግባር ድማ ኩሉ ልምምዳታ ምስ ደቂ ተባዕትዮ እያ ተካይዶ፡፡ ኣቀላጠፍታ ውን ደቂ ተባዕትዮ ኢዮም፡፡

ጽቡቕ መጻኢ ነዛ ትስፍውቲ ኣትለት!

